JANUARY
2018

NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ጥሪ 2018
ሕታም 57

- ★ 2018 ብመነጽር ሕሉፍ ጉዕዞ
- ★ ኣቋሉጭ ዝብሃል የልቦን!
- ★ ኣዕዋፍ ወጋሕታ
- ★ ዝሓሸ ነስኻ ምፍጣር
- ★ ጥውጥዋያት ሓዳር ... ዘልኩ ደኣ!

10 ዓበይቲ ፍጻሜታት ስፖርት ዓመተ 2017

★ ተመሃሮ ኮምፕዩተር ምህንድስና ስብ ኣልቦ ማኪና ስሪዖም










★ ኣማኑኤል ገብረእግዚኣብሄር ሓምሻይ ፕሮፌሽናል ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ




ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ
ለካቲት 2018 ቁ.57
መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10



ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት

ዲዛይን ገበር
ከማል ዲኖ

ስእሊ
ሉል ኣውድዮቪዥዋል

ናብ'ዘ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ ወይ ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፥

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

መርበብ ሓበሬታ
www.eriyouth.org

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ኣብዚ ዘለናዮ ዞባዊ ይኹን ዓለማዊ ኩነት፡ ቀሲንካን ኣስተርሒኻን ክትነብረሉ እትኽእል፡ ሰላምን ቅሳነትን ዝዓሰሎ፡ ጸጥታዊ ውሕስነት ዘለዎ ስፍራ እናውሓደ'ዩ ዝመጽእ ዘሎ። ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ዓለምና፡ ብዓሌት፡ ወገን፡ ሃይማኖትን ካልእ ደቂቕ ማሕበራዊ ኣቃውማታትን ተጎዳጺሎም፡ ሓድሕድ ኣብ ምጥቕቓዕን ምቅትታልን ዝርከቡ ኣህዛብ ውሑዳት ኣይኮኑን። ጠገለ ዘይብሉ ዝምታን ብልሽውናን፡ ርግጸት ሕጊ፡ ስእነት ማሕበራዊ ፍትሒን ግዕዘይ ምሕደራን ዓሚቑ ቁጠባዊን ፖለቲካዊን ቅልውላው ፈጢሩ፡ ሰፊሕ ህዝባዊ ናዕቢታት ክወልድን ከቢድ ዕንወትን ሕንፍሽፍሽን ከኸትልን ንዕዘብ ኣሎና።

ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ኩነታት፡ ህዝቢ ኤርትራ ውሽጣዊ ሰላሙን ጸጥታኡን ብብቕዓት ከሕውስ ዝኸኣለ ህዝቢ ይኹን እምበር፡ ዞባዊ ኩነታት ብቐጥታ ይኹን ብተዘዋዋሪ ክጸልዎ ግድን እዩ። ከም ኣካል ፖለቲካዊ ቅልውላው ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት፡ ብግዳም ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ኤርትራ ክፍተን ዝጸንሐ ወተሃደራዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ጸጥታዊን ቁጠባዊን ተጻብኦታትን ሽርሒታትን፡ ብቐሊል ዝግመት ኣይነበረን። ህዝቢ ኤርትራ ግን ሳላ'ቲ ብዙሓት ሕብረተሰባት ክውንንዎ ዘይክኣሉ፡ ሃገራዊ ጥምረቱን ንቕሓቱን፡ ንኹሉ ብግዳም ዝተኣልመ ውዲታትን ሽርሒታትን ብቐሊሉ እናበርዓኖ ክመጽእ ጸኒሑ ኣሎ።

ኤርትራውያን፡ ኣብ ቅድሚ ግሁድን ዘይግሁድን ዞባዊን ዓለማዊን ተጻብኦ ጸኒዕና ደው ክንብል ዘኽኣለና ረቛሒ፡ እቲ ብሓያል ሃገራዊ ሓድነትን ስኒትን ዝልለ ፖለቲካዊ ባህልናን ብቕዓትናን እዩ። ሕጂ ዳርጋ ንዘጸንሑ ብድሆታት ሰጊርናዮም ስለዘሎና፡ ኣብቲ እንደልዮ ዕላማ ንምብጻሕ ከኣ፡ እዚ ቀንዲ ምስጢር ዓወትና ዝኾነ ጸጋዚ ክዕቀብ ጥራይ ዘይኮነ ዝያዳ እናሰሰነ፡ ባህሊ መንእሰይ ወለዶ እናኾነ ክኸይድ ክኽእል ኣለዎ። ክንዲ ዝኾነ መንእሰያት፡ ብፖለቲካዊን ስነሓሳባዊን ስራሕ ነዚ ዘሐብን ሃገራዊ ጸጋዚ ምዕቃብን ምምዕባልን ዝያዳ ኹሉ ክንጽዕረሉ ዝግባእ ጉዳይ እዩ።

ስለዚ፡ ህልዊ ዞባዊ ይኹን ዓለማዊ ክውንነት ዘዘኻኽረና ሓደ ዓቢይ ቁም ነገር እንተሎ እምበኣር፡ ንቲ ከም ውጽኢት ዘሐብን ሃገራዊ ክብረታትና ከነረጋግጾ ክኢልና ዘለና ሕብረተሰብኣዊ ርግኣትን ውህደትን፡ ከነድንቖ ጥራይ ዘይኮነ፡ ክንዕቅቦን ዝያዳ ከነሐይሎን ከምዘለና እዩ። ህዝቢን መንግስቲን ብሓባር፡ ኣውራ ድማ መንእሰያት ነቶም ርግኣትን ቅሳነትን ክዘርጉ ዝኽእሉ ሽርሒታትን ሜላታትን ብንቕሓት ምስ እንምክቶም  ከኣ፡ ብመስዋእቲ ዝተነድቀ ኣውሓሲ ርግኣትን ጸጥታን ስልጡን ፖለቲካዊ ባህልና ኣብ መስመሩ ብምጽናዕ፡ ምህርቱ፡ ደረት ኣልቦ ምዕባለን ብልጽግናን ከምዝኸውን ርጉጽ እዩ። ሃገራዊ ስኒት ጽላል ኩለንተናዊ ዕብየት ስለዝኾነ!!

ኣብ ምጅማር ሓድሽ ዓመት፡ ሕሉፍ ጉዕዞ ምስትንታንን ብዛዕባ መጻኢ ምሕሳብን ምእማትን፡ ነዊሕ ዕድመ ዘለዎ ልምዲ ደቂሰብ እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ዓመተ 2018 ኣብ እንፍልመሉ ዘሎና እዋን፡ ነቲ ዝሓለፈ ነዊሕ ጉዕዞ ተመሊስና ብምጥማት፡ ብመንጽሩ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ ዓመት እንታይ ክመስል ከምዝኽእል፡ መጽሔት መንእሰይ ኣመታ ሂባ ኣላ – ኣብ ዓምዲ ጉዳያት።

ወግዒ ብሓሳባት መንእሰያት ኣብ ነንሓድሕዶም ፖለቲካውን ቁጠባውን ንቕሓቶም ዘዕብዩላ ፍልስፍናዊን ሓውሲ ፍልስፍናውን ጽሑፋት ዝእንገደላ ዓምዲ'ያ። ንሎሚ፡ "ኣብ ሂወት ኣቋራጭ ዝበሃል የልቦን" ብዝብል ኣርእስቲ ብናይ ወትሩ ኣበርካቲ እተዳለወ፡ መንእሰያት ክንከተሎ ዝግባእ መገዲ ዓወት እንታይ ምዃኑ ዘዘኻኽር ኣዝዩ ብሱል ትሕዝቶ ዘለዎ ጽሑፍ ቀዳማይ ቦታ ሒዙ ኣሎ።

ንሕብረተሰብ ናይ ጽቡቕ ኣብነት ወይ ኣርኣያ ንዝኾኑ መንእሰያት እተላሊ ዓምዲ ሃበርም ድማ፡ ሰብ ኣልቦ ማኪና ምስ ዝሰንዑ ተመሃሮ ምህንድስና ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ ዝተኻየደ ዕላል ተኣንጊዱ ኣሎ። እናስሓቕት እትምህር እናመሃረት እተዘናግዕ ፍትውቲ ዓምዲ ዘልኩ ናይ ሳንዲት ድማ "ጥውጥዋያት ሓዳር!" ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ ናይ ወትሩ ቦታኣ ክትጸንሓኩም'ያ። ኣብ'ቶም ዝተረፉ ዓምድታት መጽሔት'ውን ንሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ ዝምህሩ፡ ዘማእዝኑን ዘዘናግዑን ትሕዝቶታት ተኣንጊዶም ስለዘለዉ፡ ኣንብብቲ ክዓግቡላ ትጽቢት ኣዳለውታ'ዩ።

# ደሃይኩም

### ታሪኽ ቀጻልነት ክህልዎ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም "ኣስመረት ኣብ ኣስመራ" ብዝብል ኣርእስቲ ብተስፋኣለም ጉብረስላሴ ጫረ ዝወጸ ጽሑፍ ኣዝዩ መሳጢ ነይሩ። ታሪኽ ቀጻልነት ዝህልዎ ቅያ ዝሰርሐ ሰብ ብኸምዚ ኣገባብ እንተወጺኡን መንእሰያት ብዓብኡ ክኹብዎ እንተኽኢሎምን ስለዝኾነ፡ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ትረኻ ኣተኩሮ ሂባ ክትሰርሓሉ ዝግብኣ'ዩ።

ሱዓድ ዓሊ ካብ ከረን

### ሕሩይ ጽሑፋት ተስፋዬ ጉብረኣብ ክተቓደሰና

ደራሲ ተስፋዬ ጉብረኣብ ምስ መጽሔት መንእሰይ ዝገበሮ ቃለመጠይቕ ኣዝዩ ኣገዳሲን መሳጥን ነይሩ። እቲ ቃለመጠይቕ ንኹለን መጻሕፍቱ ሓጺርን ሰሓብን ብዝኾነ ኣገባብ ዝደህሰሰ ስለዝነበረ፡ ዋላ እቶም ቋንቋ ኣምሓርኛ ዘይንኽእል መንእሰያት፡ ብዛዕባ ተስፋዬን ጽሑፋቱን ምጡን ኣፍልጦ ክህልወና ዘኽእል እዩ ነይሩ። በዚ ኣጋጣሚ ንስለቲ ብሱልን ምቁርን ዕላል ንመጽሔት መንእሰይ ልዑል ምስጋናይ ኣቕርብ። መጽሔት መንእሰይ ኣብ መጻኢ'ውን ከም በዓል ተስፋዬ ዝኣመሰሉ ጸለውቲ ሰባት ሒዝትልና ክትቀርብ ምዝኽኻር ዘድልያ ኮይኑ ኣይስመዓንን።

ንእግረ መገደይ ከመሓላልፎ ዝደሊ ለበዋ፡ መጽሔት መንእሰይ ፍሉይ ዓምዲ ገይራ፡ ካብ ጽሑፋት ተስፋዬ ጉብረኣብ እናሓረየት ቡቲ ንመልኮ ቋንቋ ክተቓድሰና እዘኻኽር።

ሚልካና ተስፋይ ካብ ኢተኤ (ማይ ነፍሒ)

### ክሰዓብ ዝግብኦ ኣብነታዊ ባህሊ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት፡ ኣብ ዜጋታት ጃፓን ዘሎ ነዊሕ ሰዓታት ናይ ምስራሕ ልምዲ መበገሲ ብምግባር፡ ንባህሊ ስራሕን ህርኩትናን ኣመልኪቱ ዝተዳለወ ጽሑፍ ኣዝዩ ኣገራምን ኣገዳስን ነይሩ። ካብ ምሒር ንነዊሕ ሰዓታት ብዘይዕረፍቲ ኣብ ስራሕ ምትካል፡ ኣብ ኣካላዊን ኣእምሮኣዊን ጥዕና ዜጋታት ክፈጥሮ ዝኽእል ተጽዕኖ ንመንግስቲ ጃፓን ስክፍታ ስለዝፈጠረሉ፡ ሰራሕተኛታት ድሕሪ ሰዓታት ስራሕ ቀልጢፎም ካብ ስራሕ ምፍናው፡ ብመደብ ክድፍኣሉ ክሳዕ መምርሒ ኣብ ምውጻእ ምብጽሑ እዩ ዝገልጽ እቲ ጽሑፍ። እቲ ኣዝዩ ዘደንጽዉ ድማ ዝያዳ ሰዓታት ዝሰርሐ ዝያዳ ስለዝኽፈል ወይ ኦቨር-ታይም ስለዝረኽቡ፡ ሰሰዐ ናይ ገንዘብ ዝፈጠሮ ዘይምዃኑ እዩ። ካብ እዋን ቁልዕነት ጀሚሩ ዝተኾስኰሰ ትኽል ኢልካ ነዊሕ ሰዓታት ናይ ምስራሕ ባህሊ ዘምጽኦ ምዃኑ እዩ እቲ ጽሑፍ ዘብርሆ። መንእሰያት ክንስዕቦ ዝግባእ ባህሊ'ዩ።

ከምዚ ዝኣመሰለ ጽሑፍ ኣብ መንእሰያትና ባህሊ ስራሕን ህርኩትናን ኣብ ምስራጽ ሓያል ጽልዋ ስለዝህልዎ፡ ብሕልፊ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ብጉጅለ ኮይናም ክካትዕሉን ከበሳስልዎን ዝግባእ ኮይኑ ይስመዓኒ።

ሙሴ ዘርኣብሩኽ ካብ ዞባ ማእከል

### ዘይተኣረመ ፊደላት ሸውሃት ንባብ ስለዝዓጹ ጥንቃቐ የድልዮ

ካብ'ቶም መጽሔት መንእሰይ ዘይትሓልፎም ሰባት'የ። ናይ ተስፋዬ ቃለመጠይቕ ሓዊስካ ሓፈሻዊ ትሕዝቶ ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት ኣዝዩ ጽቡቕ ነይሩ። ኣብ ዓምዲ ትውፊት "ኣስመረት ኣብ ኣስመራ" ኣብ ዝብል ኣርእስቲ፡ ሓሓሊፉ ናይ ፊደላት ጌጋ ኣስተብሂለ። እቲ ጌጋ ዋላ'ውን ኣብ ክልተ ሰለስተ ቃላት ይኹን፡ ብዓብኡ ዘይተኣረመን ዘይረትዐን ጽሑፍ ናይ ምንባብ ሸውሃትካ ስለዝዓጽዎ፡ መጽሔት መንእሰይ ክትእረመሉ ዝግብኣ'ዩ።

ብተወሳኺ ኣብ ዝርጋሐ ቅሩብ ትድንጉየና ኣላ። ትዝርጋሓሉ ግዜ ፍሉጥ




እንተዝኸውን ጽቡቕ ነይሩ። ከምቲ ደራሲ ተስፋዬ ኣብ ቃለመጠይቑ ዝገለጾ፡ ኣብዚ ሓድሽ ዓመት ናብ ወርሓዊት ገጻ ትምዕብለሉ ኩነታት እንተዝፍጠር'ውን ጽቡቕ ነይሩ።

ልኡል ፍ. ካብ ኣስመራ

### በዓል ቤትን ኣሰልጣንን ኣብይ ደርኩበ?!

ኣብ ስፖርት ክንዲ'ቲ ግዱስ እኳ እንተዘይኮንኩ፡ ኣብ ዝሓለፈ ዓምዲ ስፖርት፡ ኣትለት ናዝሬት ወልዱ፡ በዓልቤታ እንተላይ ኣሰልጣኒኣ ምዃኑ ኣንቢበ፤ ማራ መሲጡኒ። ኣብ ናብራኻን ስራሕካን ከምዚ ዓይነት ውህደት ኣዝዩ ኣብነታውን ፍሉይን እዩ እሞ፡ ዕድመን ጥዕናን እምነየሎም።

ኣቦኹም ኣቶ ጉብራይ ኣምለሶም

### ሓዳር ጥዑም'ዩ

ሓያለ ሰባት ንሓዳር ብኣሉታ ክገልጽዎ ይሰምዑ እየም። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት "ሓዳር ጥዑም" ብዝብል ኣርእስቲ ዝወጸ ዓንቀጽ ግና ፈትየዮ። ብሓድሕዳዊ ሓልዮት ጽቡቕ ጌርካ እንተሒዝካዮን ኮስኪስካዮን ሓዳር ብርግጽ ጥዑም'ዩ።

መጽሔት መንእሰይ ሓዳር ምስ ገበርኩ ጥዒሙኒ፡ ሂወተይ ተማእዚኑ፡ ሰብ ኮይነ ወዘተ ምስ ዝብሉ ኣብነታውያን ሰብ ሓዳር እንተተላልየና'ውን ጽቡቕ ነይሩ።

ኤፍሬም ወልዱ ካብ ኣስመራ

ደሃይ ማሕበር

# ንገስጋስ ስራሕ ስትራተጅያዊ ውጥን ዝድርኽ ገምጋማት ተኻይዱ

ማሕበር ንንጥፈታቱ ብውድዓዊ ኣገባብ ናይ ምግምጋም ልምዲ ካብ ነዊሕ እዋን ኣትሒዙ ክሰርሓሉ ዝጸንሐ ባህሊ እዩ። ንጥፈታት ቡብደረጃኡ ብተሳታፍነት ዝምልከቶም ወገናት ንውጥን መሰረት ብምግባርን ንመጻኢ ተሞክሮን ድሪኺትን ብዝፈጥር ኣገባብ ክግምገሙ ጸኒሖምን ኣለዉን። በዚ መሰረት ማሕበር ካብ መፋርቕ ወርሒ ታሕሳስ ኣትሒዙ፡ ኣብ ዓመተ 2017 ዝተዓመሙ መደባት ስራሕ ቡብደረጃኡ ብምግምጋም ናይ 2018 ውጥን ስራሕ ሓንጺጹ ይርከብ።

ማሕበር ኣብ 2017 ዝዓመሞ ንጥፈታት፡ ኣብ መቓን ናይ'ቲ ክሳዕ 2021 ዝዝርጋሕ ኣቐዲሙ ዝሓንጸጾ ናይ ሓሙሽተ ዓመት ስትራተጂያዊ ውጥን ስራሕ ናይ ፋልማይ ዓመት እዩ።

ኣብቲ ናይ ውዳበ መደባት፥ ኣብ ኩለን ዞባታት ኣብ ምምልማልን ምሕያልን ውዳበታት ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፊተውራሪ፡ ሕመረትን ካድራትን ክካየድ ዝጸንሐ ስሩዕ ፖለቲካዊ ትምህርቲን ስልጠናታትን፤ ኣብ ምብራኽ ንቕሓት መ ን እ ሰ ያ ት ፡ ብዝተፈላለዩ ኣገባባትን ሜላታትን ንፖለቲካዊ፡ ትምህርታዊ፡ ጥዕናዊን ማሕበረ-ባህላዊን ክካየዱ ዝጸንሑ ኅስጓሳት፤ ኣብ ምሕያል መንእሰያት፡ መንእሰያት ሞያን ክእለትን ዝዓጥቅሉ ክህቦም ዝጸንሐ ስልጠናታትን ዕድላትን ከምኡ'ውን ክስልጥኑ ኣብ ዝጸንሑ መንእሰያት ክግበር ዝጸንሐ ናይ ንኡስ ለቓሕ መደባት፤ ኣብ ምዕጣቕ ማእከላት ክኸይድ ዝጸንሐ ስርሓት፤ ተሳታፍነት ኮምን መሻርኽቲን ኣብ ምዕባይ ክካየዱ ዝጸንሑ መደባት፤ ኣብ ወጻኢ ዝነብሩ ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ሃገራዊ መደባት ኣበርክቶኦም ኣብ ምዕባይን ጽልዋን ሽርክነትን ማሕበር ኣብ ዞባዊን ኣህጉራውን ጉዳያት ኣብ ምዕባይ ዝተኻየዱ ስርሓት ብእወንታ ብምግምጋም ኣብ ዝመጽእ ዓመት'ውን ብዝሓየለ ንኽቕጽል ተዘትዩሉ።

ማሕበር ኣብ ዓመተ 2018፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ተሳታፍነትን መንእሰያት ንምዕባይ ክካየዱ ዝጸንሑ መደባት ብዝሓየለ ክቕጽል፡ ኣብ ኮለጃት ዝተጀማመረ ስልጠና ካድር ብዝሓየለ ኣድማዕነት ክቕጽል፡ ፌስቲቫል ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ ደረጃን ብቕዓትን ተመሃሮ ኮለጃት ዘንጸባርቕ ኮይኑ ክዳሎ፡ ኣብ ሳዋ ዝካየድ 8ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ምስ መኸተ ልምዓት ተወሃሂዱ ብዝሓየለ ክሰረሓሉ፡ ዝተዳለወ መገምገሚ ቅጥዒ ኣብ ውዳበ ሰራሕተኛታትን ካድራትን ብዕቱብ ክሰረሓሉ፡ ሞያዊ ስልጠናታት ዝቐሰሙ መንእሰያት ናብ ዋኒን ዝሰጋገርሉ ኣገባባት ክተኣታቶ፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ዝወሃብ መነቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ኅስጓሳትን ክሕይል፡ ቀያሕቲ ዕምባባን ፊተውራርን ዝተኣማምኑ ሕመረትን ኣብ ትምህርቶም ንሽልማት ዝበቕዑን ንምግባሮም ዕቱብ ስርሓት ክካየድ ኣተኩሮ ተዋሂብዎ ክስርሓሎም ኣብ ምርድዳእ ተበጺሑ።



# ልኡኽ ማሕበር ኣብ መበል 19 ዓለማዊ ፌስቲቫል መንእሰያትን ተመሃሮን ተሳቲፉ



ካብ ውሽጢ ሃገርን ዲያስፖራን ዝተወከሉ 13 ኣባላት ዝሓቘፈ ልኡኽ ማሕበር ኣብ'ቲ ካብ 14-21 ጥቅምቲ ኣብ ኦሎምፒካዊት ከተማ ሶቺ ፌደረሽን ሩሲያ ዝተኣንገደ መበል 19 ዓለማዊ ፌስቲቫል መንእሰያትን ተመሃሮን ተሳቲፉ። ማሕበር ካብ ኣስታት ኣርባዕተ ወርሒ ኣትሒዙ ኮሚቴ ብምቛም፡ ኣብ ቅርዓት ፌስቲቫል ቅኑዕ ሃገራዊ ምስሊ ንምጽብራቕ ምድላዋት ክካይድ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ኣብቲ ኣጋጣሚ ንባህልን ቱሪዝማዊ ጸጋታትን ሃገር ዘላሊ ምርኢት ኤግዚብሽን፡ ንኣህጉራዊ ስትራተጂ ኣጀንዳ ኣብ ዞባ ቀርኒ-ኣፍሪቃን ቀይሕ ባሕርን፡ ጽልውኡ ኣብ ግህሰት መሰል ህዝቢ ኤርትራን ዘንጸባርቕ ጽሑፋት፡ መግለጺታትን ባህላዊ ምርኢትን ከም ዘቕርብ ተገይሩ።

ኣብቲ ዓለማዊ ፌስቲቫል፡ ንታሪኽ፡ ጆግራፍን ቱሪዝማዊ ጸጋታትን ኤርትራ ዝገልጽ ኤግዚብሽን ኣቓልቦ ተሳተፍቲ ስሒቡ ነይሩ። ኣብ'ቲ ንኤርትራ እተሓዝአ ናይ ኤግዚብሽን ቦታ ንብጹሕቲ መግለጺ ተዋሂቡ፡ ብሃማመተኤን ሚኒስትሪ ቱሪዝምን እተዳለዉ በረርቲ ጽሑፋት ተዘርጊሖን። ምስ ወከልቲ መዛኑ ማሕበራት ናይ መጎቓቕሒ ርክባት ብምክያድ'ውን ምስ ታሪኽን ብዙሕነትን ህዝቢ ኤርትራ ዘላልን ንድሕረባይታን ንጥፈታትን ማሕበር ዘገልጽን ዶኩመንታሪ ፊልምታት ተዓዲሉ። ብድምጻዊ ሃይለ ናቲ ዝቐረበ ባህላዊ ደርፍታት'ውን ኣብ ምጉላሕ ጽባቐ ያታዊ ባህሊ ኤርትራ ዕዙዝ ተራ ነይርዎ።

ምስቲ ኣጋጣሚ ተወሃሂዱ፡ ኣብ ሞስኮ ኣብ ዝተኻየደ ብዞዕባ ፖሊሲ መንእሰያት ዝዝቲ ዋዕላ ሚኒስተራት መንእሰያት'ውን ኤርትራ ብኽልተ ኣባላት ማሕበር ተሳቲፉ።

ኣብ መኽፈቲ ናይ'ቲ ብተክኖሎጂን ጥበባዊ ስርሓትን ዝማዕረገ ፌስቲቫል፡ ፕረዚደንት ሩሲያ ቭላድሚር ፑቲን ተረኺቡ ኣብ ዘሰምዖ መደረ፡ መንእሰያት ነዛ ዓለም ናብ ዝሓሸ ንምቕያራ ክቃለሱ ጻውዒት ብምቕራብ፡ ነዚ ንምትግባር ኩሉ ዘድሊ ምትሕብባር ክግበር ምዃኑ ሙብጽዓ ኣትዩ።

ኣብ ነፍሲወከፍ መዓልቲ ናይ'ቲ ፌስቲቫል፡ ካብ ምሉእ ዓለም ብዝመጹ ምሁራትን ተመራመርትን ምስ ቴማ ናይ'ቲ ፌስቲቫል ዝሰዱ ዝተፈላለዩ ሰሚናራትን ኣስተምህሮታትን ተኻይደም። ብመንእሰያትን ተመሃሮን ሩሲያ ዝቐረቡ ናይ ምርምርን ተክኖሎጅያዊ ስርሓትን'ውን ኣብ ምድማቕ ናይ'ቲ ፌስቲቫል ዕዙዝ ተራ ነይርዎ።

መበል 19 ዓለማዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ካብ ልዕሊ 180 ሃገራት ዝተወከሉ ልዕሊ 30,000 መንእሰያትን ተመሃሮን ዝተሳተፍዎ ኮይኑ፡ ኣብ ምዕቡል ትሕተ-ቕርጺ ከተማ ሶቺ፡ ብምቕሉልን ስልጡንን ናይ ተቐባል ጋሻ ባህሊ ህዝቢ ሩስያን ማዕሪጉ ብኹብ ዝበለ ምድላዋት ብዓወት ተኻይዱ።

እዚ ፌስቲቫል ውድብ ደሞክራሲያውያን መንእሰያት ዓለም ዝበሃል ልዕሊ 150 ውድባት መንእሰያትን ተመሃሮን ዝሓቘፍ ኣህጉራዊ ውድብ ዝምእከል ኮይኑ፡ ኣብ ነፍሲወከፍ ኣርባዕተ ዓመት ኣብ ኩሉ ኩርዓት ዓለም እናዞረ ይካየድ። ናይ ሎሚ ዘበን ፌስቲቫል "ንሰላም፡ ምሕዝነትን ማሕበራዊ ፍትሕን ኣንጻር ሃጼይነት ንቃለስ፣ ብታሪኻን ንሕበን መጻኢና ንሃንጽ!" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ'ዩ ተኻይዱ።

ብተወሳኺ ልኡኽ ማሕበር ብምሉእ ምትሕብባር ኤምባሲ ኤርትራ ኣብ ፌደረሽን ሩሲያ፡ ኣብ'ታ ከም ነባሪ ቤተ መዘክር ክትግለጽ እትኽእል፡ ንምንቅስቓስ ደቂሰባት ኣብ ታሪኽ ብዝገልጽ ማራኺ ሓወልትታት ዘጌጸት ከተማ ሞስኮ'ውን ዑደት ኣካይዱ። ኣብ ሩሲያ ዝተኻየደ ፌስቲቫል ተመሃሮን መንእሰያትን ኑቲ ሎም ዘበን ኣብ ሳዋ ዝካየድ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ብዝሓየለ ኣድማዕነት ንምጽንባሉ ዓቢ ተሞኩሮ ስራሕ ተረኺብዎ ከም ዘሎ ተሳተፍቲ ፌስቲቫል ገሊጾም።



# ብትልሂት ዝሰልጠኑ ኣባላት ጉጅለ ባህሊ ዋሪ ተመሪቖም

ኣብ ትሕቲ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ ተወዲቦም ክነጥፉ ዝጸንሑ 31 ኣባላት ጉጅለ ባህሊ ዋሪ፡ ንባህላውን ዘመናውን ትልሂትን ጥበባዊ ኣገባብ ኣቀራርባኡን (Cultural and Modern Dance and chorography) ብዝምልከት ናይ ሸዱሽተ ወርሒ ስልጠና ድሕሪ ምውሳድ፡ ብ3 ታሕሳስ ኣብ ኣዳራሽ ጁንየር ተመሪቖም።

ኣብ'ቲ ናይ መመረቕታ ስነስርዓት፡ ኣቦመንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ንተመረቕቲ ወረቓት ምስክር ድሕሪ ምዕዳል ኣብ ዘስምዖ ቃል፡ ጉጅለ ባህሊ ዋሪ ትምህርታውን ኣዘናጋዕን ባህላዊ መደባት ብምቕራብ ንሃገራውን ማሕበራውን ዓበይቲ ጽንብላት ክተማዕርግ ምጽናሓ፡ ኣብ ተለቪዥን እውን ንኣእምሮ ዕድመ ቈልዑ ዝበቕዑን ናብ ቅኑዕ መኣዝን ዝመርሑን ሓበሬታዊ፡ ትምህርታዊን ኣዘናጋዒን ትሕዝቶታት ብምቕራብ ኣብ ሕብረተሰብ ጸላዊትን ተፈታዊትን ምኳና ጠቒሱ፡ ሕጂ'ውን ብዝተሓደሰ ሓይሊ ንቈልዑን ኮተቴን ዘማእዝኑ መደባት ክተቕርብ ተበጊሳ ኣብ ዘላትሉ እዋን፡ ኣባላት ዝወሰድዎ ስልጠና፡



ሓጋዚ ተራ ክጻወት ዘለዎ እምነት ጠቒሱ።

ንተመረቕቲ ወኪላ ቃል ዘስምዐት ተመሃሪት ድሌት ማቴዎስ ብወገና ትልሂት ኩሉ ዝኽእሎ ክመስል ዝኽእል ምኳኑ ጠቒሳ፡ ሜላን ኣገባብን ዘድልዮ ውሱናት ሰባት ጥራሕ ዝመልክዎ ዓውዲ ስነጥበብ ምኳኑ፡ ተሳታፊት ናይ'ቲ ስልጠና ክትከውን ዕድል ምስ ረኸበት ብግቡእ ከም ዝተገንዘበቶ ጠቒሳ፡ እቲ ስልጠና ናይ ኩሉን ብሄራት ኤርትራ ዝሓቁፍ ስለዝነበረ፡ ስልጠንቲ ምስ ባህልን ልምድን ትሽዓቲኦን ብሄራት ክላለዩ ሓጋዚ ተራ ከም ዝነበሮ ብምግላጽ፡ ነቲ ብትግሃትን ተጻዋርነትን ዝመሃሮም ስነጥበበኛ ኣማኑኤል ዳዊትን ንዘምሃሮም ማሕበር (ሃማመተኤ)ን ብስም ሰልጠንቲ ኣመስጊና።

ሓላፊ ኣሃዱ ባህሊ መንእሰይ ሹሻይ ሓይለኣብ ብወገኑ፡ ንዕላማ ስልጠና ኣመልኪቱ መብርሂ ድሕሪ ምሃብ፡ ኣብ መጻኢ'ውን ብግብራዊ ስራሕ ዝተሰነየ ሞያ ስነጥበብን መባእታዊ ጋዜጠኝነትን ዘዕብዩ ስልጠናታት ክወሃቦም መደብ ተታሒዝሎም ከም ዘሎ ገሊጹ።

ወለዲ ብወገኖም ኣብ ዝሃብዎ ርእይቶ፡ ኣብ ደቆም ብዝተዋህበ ስልጠናን ብዘርኣይዎ ግብራዊ ስራሕን ሕጉሳት ምኳኖም ብምግላጽ፡ ማሕበር፡ ኣብ ስነጥበብ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ኣብ ትምህርቶም ጸብለልታ ዘለዎምን ብመንፍዓቶምን ድስፕሊኖምን ዝልለዩን ክኾኑ፡ ንኣባላት መደብ ተወሳኺ ኣካዳምያዊ ትምህርቲ ክስረዓሎም ኣዘኻኺሮም።



# ወለንታውያን መንእሰያት ተቐማጦ ሲያትል ኣብ ኣገልግሎት ሆስፒታላት ዝውዕል ሓገዝ ልኢኾም!

ብኢኤምኔት (EMENET) ዝፍለጡ ጉጅለ ኤርትራውያን ወለንታውያን መንእሰያት ተቐማጦ ሲያትል ሕቡራት መንግስታት ኣሜሪካ ምስ ለገስቲ ብምውህሃድ ናብ ኣገልግሎት ሆስፒታላትና ዝውዕል ሓገዛት ልኢኾም።

እቲ ዝተፈላለየ ኣቑሑ ጥዕና፡ ከም ናይ ተመላለስቲ ሕሙማት መመርመሪ ዓራት፡ ዓራውትን ፍርናሽ ሆፒታል፡ ናይ መወልዳንን ናይ ሕሙማን ስኒን መመርመሪ ዓራት፡ ዝተፈላለየ ንስንኩላን ዝሕግዝ ዓረብያታትን መራኹስን ከምኡ'ውን ዝተፈላለየ መሳለጥያ ጥዕና ዘጠቓልል ናይ 40 ፊት ኮንተይነር ንብረት ነንዝምልከተን ሆስፒታላትን ማእከላት ጥዕናን ብመገዲ ሚኒስትሪ ጥዕና ብሓገዝ ዝዕደል'ዩ።

ኣብ'ቲ ብ6 ታሕሳስ ዝተኻየደ ናይ ምርኽኻብ ስነስርዓት ሓላፊት ኣሃዱ ዲያስፖራ ሃማመተኤ መንእሰይ ዳህላክ ፍስሃየ ዝተላእከ ንብረት ብምርግጋጽ ዘድሊ ሰነዳት ንሓላፊ መሸጣን ምዝርጋሕን ፋርማኮር ኤርትራ ኣቶ ዮሴፍ ባህልቢ ኣረኪባ።

ጉጅለ ወለንታውያን ኤርትራውያን ኤም ኔት ኣብ ዓውዲ ጥዕና ሓገዛት ኣብ ምንዳይ ምስመሻርኽቲ ዝሰርሕ ኮይኑ፡ ቅድሚ ሕጂ'ውን ብተመሳሳሊ ናይ ሓደ ኮንተይነር ንብረት ንትካላት ጥዕና ሃገርና ልኢኹ ምንባሩ ይፍለጥ።

ኤርትራውያን መንእሰያት ድያስፖራ ሃገራዊ ፕሮግራማት ንምዕዋት ብመገዲ ማሕበር ዝተፈላለየ ዓይነታውን ገንዘባውን ደገፍ ከም ዝገብሩ፡ ብኣካል ኣብ ሃገር ብምእታው'ውን ብሞያኦም ብወለንታ ኣበርክቶ ከም ዘበርክቱን ኣብ ምዱብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ከም ዝሳተፉን ካብ ክፍሊ ስርሓት ወጻኢ ሃማመተኤ ዝተረኽበ ሓበሬታ የረድእ።





ጉዳያት

# 2018 ብመንጽር ሕሉፍ ጉዕዞ

ኣብ ምጅማር ሓድሽ ዓመት፡ ሕሉፍ ጉዕዞ ምስትንታንን ብዘዕባ መጻኢ ምሕሳብን ምእማትን፡ ነዊሕ ዕድመ ዘለዎ ልምዲ ደቂሰብ እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ዓመተ 2018 ኣብ እንፍልመሉ ዘሎና እዋን፡ ነቲ ዝሓለፈ ነዊሕ ጉዕዞ ተመሊስና ብምጥማት፡ ብመንጽሩ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ ዓመት እንታይ ክመስል ከም ዝኽእል መጽሔት መንእሰይ ኣመት ክትህብ ኣጊዳሲ ይኸውን።

ዝሓለፈ 26 ዓመታት፡ ንህዝቢ ኤርትራ ልዑል ተጻዋርነትን ጽንዓትን ዝሓተቶ ጽንኩር መድረኽ ከም ዝነበረ ዝስሓት ኣይኮነን። ኣብዚ ዝተጠቕሰ ነዊሕ ዓመታት፡ ኣብ ርእሲ’ቲ ካብ መግዛእቲ ዝተወርሰ ዕንወትን ድሕረትን ኩሉ መዳያዊ ውሽጣዊ ሕጽረትን ድኹምትን፡ ብጉዳም እናተሸንኮኸ ምስ ሓያል መኸተ ህዝቢ ኤርትራ ተረጺሞም ዝተሓምሸሹ ተጻብኦታት፡ ጸብጺብካ ዘውድኦ ኣይኮኑን። ዝዓበየ መርኣያ ናይ’ዞም ተጻብኦታት እዚኣቶም፡ እቲ ኣብ 7ይ ዓመት ልደት ናጽነት፡ ግና እግሪ ከይተኸልና፡ ህንጻትን ግስጋሰን ናይ’ዛ ውልዶ ሃገርና ብኣጋ ንምቍጻይ ዝተፈነወ ቅሉዕን መጠነ ሰፊሕን ወተሃደራዊ ወራር’ዩ ነይሩ። የግዳስ፡ እቲ ዕንደራ፡ ኣብ ቅልጽም መኸተ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ኣውራ ድማ ተረኺቡቲ ሕድሪ መንእሰያት ኤርትራ ሓቐቐ ዝፈየዶ ኣይነበረን።

እቲ ወራር ብዘሕፍር ስዕረት ምስ’ብቅዐ እውን እንተኾነ፡ ተጻብኦ ኣየኽተመን። ኣህጉራዊ ሕጊ ብምጥሓስ ኣብ ልዕሊ ኤርትራን ህዝባን ዝተፈጸመ ገበን ንምሕባእን ካብ ግዝኣተ ሕጊ ንምህዳምን ማእለያ ዘይብሎም ሸርሒታት ሰዲቦም። ድምጽና ንምዕባስን ኣእዳውና ቀዪድካ ናይ ርእሰ ምክልኻል መሰልናን ጉልበትናን ንምምካንን ዘይተፈተነ ነገር ኣይነበረን። ህዝቢ ኤርትራ ብድኽነትን ዓጸቦን ቁጠባዊ ሕሰምን ተሸጊሩ ምእንቲ ክሳቐን ኪነዓዓብን ከሰደድን፡ ካብ ዓበይቲ ልምዓታዊ ወፍርታት ምዕንቃጽ ጀሚርካ፡ ክሳብ’ቲ ኣብ ወጻኢ ርሒቑ ዝነብር ዜጋ ንቤተሰቡ ዝሕውሎ ገንዘብ ንምሕናቕ ዝተኻየደ ፈተነታት ኣይርሳዕን። ሰብና ንምብዳም ብዘተወደበ ኣገባብ ኣብ ልዕሊ መንእሰያት ክፍጸም ዝጸንሐ ናይ ፍልሰት ገበናት፣ ብዘተፈላለየ መገዲታት ውሽጣዊ ርግኣትን ሃገራዊ ሰላምን ንምዝራግ ዝተኻየደ ሃቐነታት፣ ዲፕሎማስያዊ ተኻጽሎን እገዳታታትን ንምስጉዳድ ዝተፈጸመ ዓሎቕ፣ ስም ሃገርን ህዝብን መራሕቱን ደዊንካ ንምስይጣን ክካየድ ዝጸንሐ ሰፊሕ ስነኣእምሮኣዊ ዘመተ፡ ተመሊስና ምስ እንስተንትኖ ቀሊል ኣይነበረን። ኩሉ’ዚ ተጻብኦታት ዕላማኡ ካልእ ዘይኮነ ነቲ ዘይተኻእለ መኸተና ምልሕላሕን ምጽዓድን፣ ከም ሃገርን ህዝብን ዓቕምናን ብቕዓትናን ከይነሰስን ምሕንኳል ምንባሩ ርዱእ እዩ።

የግዳስ እዚ ግጥም’ዚ ኣብ መውዳእታ ብዓወትና ተደምዲሙ ክበሃል ይከኣል። ሓቂ እዩ ማህሰይቲ ነይሩዎ እዩ፡ ግን ኣየንበርከኸናን። ዝያዳ ኹሉ ንህዝቢ ኤርትራ ጀሆ ክሕዞን ካብ ሰራሕን ግስጋሰን ኩብኩርን ኣይከኣለን። እዚ፡ ኣብ ታሪኽና ሓድሽ ኣይኮነን። ህዝቢ ኤርትራ፡ ብዘይኮነ ዓይነት ዕንቅፋት ከይተረበሸ፡ ብጽንዓት ኣብ ዕላማኡ ረጊጹ ምቕጻልን ኣብ መውዳእታ ብዓወት ምውጻእን ልማዱ እዩ። እዚ ዳግማይ መኸተ ድማ ንታሪኽና ተወሳኺ ርዝነት ደሪዑሉ ኣሎ።

እሞ’ኸ ድሕሪ’ዚ ኹሉ ቡዳሂን ፈታሂን እዋን፡ ህልዊ ኩነታትና ከመይ ይመስል? ኣብ መጻኢ ግዜ ብሓፈሻ ኣብ 2018 ድማ ብፍላይ እንታይ ክንጽበ ንኽእል?

ብሓፈሻዊ ኣገላልጻ፡ እቲ ሓያል ምጽማም ዝሓለፈ ናይ ጻዕርን መኸተን እዋን ብዓወት ተሰጊሩ፡ ፍረ-ጻማ ጽንዓትን ውፉይ ሰራሕን ናብ ዝሕፈሰሉ መድረኽ ነምርሕ ምህላውና ንኹሉ ከስተብህል ዝኽእል ርኡይ እዩ። እዚ ዘረጋግጹ ሓያሎ ኣብነታት ምቕራብ ይከኣል እዩ። ከም ዝፍለጥ ዕማም ህንጸት ሃገር፡ ንሓድሕዱ ዝተዋሰበ ብዙሕ መኣዝናት ዘለዎ፡ ግዜን ጉልበትን ጸጋታትን ብዓቢኡ ድማ ውፉይ ሰራሕ ዝሓትት መስርሕ እዩ። ኣብ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን፡ ሳላ ውፉይ ጻዕሪ ህዝብን መንግስትን ብጦቕሩብ ክውህለል ዝጸንሐ ገስጋስ ድማ፡ ኣብ’ዚ ሕጂ እዋን ናብይ ከሰጋግረና ከም ዝኽእል ንጹር ኣመት ክህብ ጀሚሩ ኣሎ። ዓመተ 2018 እምበኣር፡ ተጻባእትና ኣረብራብና ሰንደቕ ዓወትና ኣብሪኽና እነንበልብለላ ዓመት ኮይና፡ ካብ ዝሓለፈ መድረኻት ዝያዳ ዘተኣማምንን ጭብጥን ዕድላት ሒዝና ንኣትዋ ዘለና ዓመት እያ፡ እንተተባህለ ምግናን ዘይኮነ፡ እቲ ዘሎ ዘቤታውን ከባብያውን ሃዋህው ባዕሉ ኣፍ ኣውጺኡ ዝዛረብ እዩ።

### ኣመታት ቁጠባዊ ዕብየት

ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ኣብ ህንጸት ትሕተ-ቅርጺ፡ ኣብ ባይታ ብጭቡጥ ዝርአን ዝደላደለን ድልዱል መሰረት ኣብ ምንጻፍ ዓቢ ሰራሕ ኣሳሊጥና ኢና። ሓደ ካብኡ፡ ስትራተጂያውያን ሓጽብታት ብምህናጽ፡ ብደረጃ ሃገር ማይ ናይ ምውህሃል ዓቕምና ከዕቢ ምኽኣልና እዩ። ኣብ ምዕራባዊ

ዞባ ልምዓትን ከበሳኑ ኣብ ምህናጽ ስትራተጂያውያን ሓጽብታትን ማእከሎት ዲጋታትን ምጽፋሕን ምምድማድን መሬት ሕርሻን ምንጻፍ መስኖኣዊ ትሕተ-ቅርጺን ሰፊሕቲ ስርሓት ተኻይዶም ኣለዉ። እዚ መንጸፍ'ዚ ናብ ጭብጢ ፍረ ክሰጋገር፡ ተወሳኺ ወፍሪን ስራሕን ዘድልዮ እኳ እንተኾነ፡ ዛጊት ተዓሚሙ ዘሎ ስራሕ ግን እቲ ቀንዲን ወሳኒን እዩ። ሕርሻዊ ንጥፈታትና ናብ ዘመናዊ መስኖኣዊ ኣገባብ ንምቅያር ዘኽእል መሰረታዊ ትሕቲ-ቅርጺ ድሮ ተዋዲዱ ኣሎ ማለት እዩ። እዚ ብጻዕርና ዝተኣጸፈ ባይታ፡ ንሓዋሩ ብመግቢ ርእስና ኣብ ምኽኣል ከይተሓጸርና፡ ንሰደድ ዚቐርብ፡ በብዓይነቱ ሕርሻዊ ምህርቲ ከስድንፍ፡ ሃብቲ እንስሳን ውጽኢቱን ከሰስን፡ ኣግሮ ኢንዱስትሪ ትካላት ከዕንብብ ዘለና ዕቑርን ገዚፍን ተኽእሎ ናብ ተጨባጢ ውጽኢት ዝቕይር እዩ። ምስ'ዚ ተኣሳሲሩ ኣብ ምስሳን ሃብቲ እንስሳ ካብ ዝሓለፈ ዓመት ጀሚሩ ዓቢ ወፍሪ ይግበር ኣሎ። ዓመተ 2018 እምበኣር እዚ ብኸቢድ ጻዕሪ ዝተመድመደ ሕርሻዊ ትሕተ-ቅርጺ፡ ኣብ ቁጠባዊ ዕብየት ክፈጥሮ ዘኽእል ደርኺት ኣጸራ እተርእየና፡ ከፉቲት በሪ ብሩህ መጻኢ ከምእትኸውን ምግማቱ ኣየጸግምን።

ዕላማ ህዝቢ ኤርትራ ብሓባር ዓይነት መነባብሮኡ ምምሕያሽ፡ ርሑቕን ቀረባን ዘይብሉ ካብ ስእነትን ድሕረትን ተገላጊሉ፡ ንሱ ዝበቕዕ መነባብሮ ዝመርሓሉ፡ ሰልጡን ሕብረተሰብ ምፍጣር እዩ። ነዚ ዕላማ'ዚ ክዉን ንምግባር፡ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት፡ ከም መሰረታዊ ሰብኣዊ መሰል ዜጋታት ተጠሚቱ፡ ተረሲዑ ዝጸንሐ ከባቢታት ቀዳምነት ብምሃብ፡ ኣብ መላእ ሕብረተሰብ ብምዕሩይነት ንምብጽሖ፡ ገዚፍ ወፍሪ ክግበር ጸኒሑ ኣሎ። ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ሃገር-ለኸ ወፍሪ'ዚ፡ ኣብቲ ቀንዲ መግለጺን መርኣያን ሰብኣዊ ምዕባለ ዝኾነ ኣገልግሎታት ትምህርትን ጥዕናን ዝተዓመ ስራሕ ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን። ሎሚ ኣብ ኤርትራ፡ ብዘይ ኣፈላላይ ጾታን ማሕበራዊ ቦታን፡ ኣገልግሎት ትምህርቲ ዝተሓረሞ ዜጋ ኣሎ ክበሃል ኣይክኣልን። ሰብኣዊ ዓቕሚ ንምምዕባል ብዘዕለመ ሰፊሕቲ ፕሮግራማት ኣካዳምያዊን ሞያዊን ትምህርቲ ድማ፡ ብኣሸሓት ዝቑጸሩ መንእሰያት ናይ ትምህርትን ስልጠናን ዕድላት ረኺቦም፡ ዝሓሸ ፍልጠትን ብቕዓትን ሒዞም ኣብቲ ማእቶታዊ ሓይሊ ይጽንበሩ ኣለዉ። ኣብ መዳይ ጥዕና እውን ብተመሳሳሊ ህዝቢ ኣብ ቀረባኡ መሰረታዊ ኣገልግሎት ጥዕና ክረክብ በቒዑ ኣሎ። ኣብ ጥዕና ዝተመዝገበ ዓወት፡ ምስክርነት ዘይንደልየሉ እኳ እንተኾነ ብኣህጉራውያን ትካላት ከይተረፈ ናእዳ ዘትረፈ እዩ። እዚ ኣብ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ክግበር ዝጸንሐ ወፍሪ'ዚ፡ ኣብ ዝቐጽል መድረኽ መኽሰቡ ዓቢ እዩ። ዓቕምን ኣፍራይነትን ዜጋታት ኣውራ መንእሰያት ክብ ዝበለ ረቛሒ ብምዃኑ ተራኡ ኣብ ቁጠባዊ ዕብየት ወሳኒ እዩ።

ኣብ ካልእ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ማለት፡ ኣብ ዝርግሐ ኣገልግሎት መጓዓዝያን መራኸቢታትን፡ ቀረብ ጽሩይ ዝስተ ማይ፡ ቀረብ ኤለትሪክ ወዘተ. ቀስ ብቐስ ክምዝገቡ ዝጸንሑ ለውጢታት እውን ኣቃሊልካ ዝርአዩ ኣይኮኑን። ዲጋታትን ራህያታትን ብምህናጽ ኮነ ዒላታት ብምኹዓት፡ ንሱብን ጥሪትን ቀረብ ማይ ንምርግጋጽ ክትግበር ብዘጸንሐ ፕሮጀክትታት፡ ልዕሊ 80% ካብ ገጠራት ኤርትራ ኣብ ቀረባኡ ማይ ክረክብ ክኢሉ ኣሎ። ጸገም ማይ ከተማታት መሰረታዊ ፍታሕ ክርከበሉ እውን ዓቢ ፕሮጀክት ኣብ ምስልሳል ይርከብ።

ሎሚ ኣብ ኤርትራ፡ ይሕመቕ ይጹበቕ ጽርግያ ዘይኣትዎ ወይ ኣገልግሎት መጓዓዝያ ዘይረክብ ከባቢታት ኣሎ ክበሃል ኣይክኣልን። ኣገልግሎት ቴለፎን ዘይበጽሖ ቦታ ዳርጋ



የለን። ምርግጋጽ ቀረብ ኤለትሪክ ዝኾፍ ወፍሪ ዝሓትት እኳ እንተኾነ፡ ምስናይ ክብደቱ ካብ ከተማታት ሓሊፉ ናብ ገጠራት ንምትእትታው ብቑጻሊ ክሰርሓሉ ጸኒሑን ኣሎን። ኣብ ምዕራባዊ ዞባ ልምዓት ካብ ተሰነይ ክሳብ ከርከበት ተዘርጊሑ ዘሎ፡ ንሰፊሕ ከባቢታት ዝሸፍን ኣገልግሎት ኤለትሪክ ንኣብነት፡ ሓደ መርኣያ ናይቲ ኣብ ርሑቕ ከባቢታት ቀረብ ኣገልግሎት ኤለትሪክ ንምብጻሕ ክተየድ ዝጸንሐ ሓይል ጻዕሪ እዩ። ብኣስታት 100 ሚልዮን ዶላር፡ መመንጨዊ ጸዓት ሕርጊጎ ንምምዕባል ዝተገብረ ወፍሪ እውን ዝጸንሐ ማሕንቖ ኣብ ምፍታሕ ዓቢ ግደ ክህልዎ እዩ።

ኳ ኳ'ዚ ልምዓታዊ ስርሓት ኣብ ፈለማ 2016 ብምቕያር ወረቐታዊ ባጤራ ዝጀመረ ቅርጻዊ ቁጠባዊ ምትዕርራይ፡ ማክሮ ቁጠባዊ ርግኣት ንምፍጣርን ሕጋዊ ኣሰራርሓ ንምምዕባልን ዘኽእል ባይታ ኣብ ምንጻፍ፡ ዘቕባበ ኣብ ምቁጽጻር፡ ዕዳጋን ሚዛን ሸርፊ ባጤራን ኣብ ምርግጋእ ዝጻወቶ ዘሎ ተራን ኣመቱን ርኡይ እዩ። ምስዚ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ፡ ከም ምቁጽጻር ዋጋ ክራይ ኣባይቲን ካልእን ስጉምቲታት እውን ክህሉ እዩ። እቲ ደረጃ ብደረጃ ኣብ ምትግባር ዝርከብ ወሰኽ ደሞዝ ሰራሕተኛታት መንግስቲ፡ ወጽኢታዊ ክኸውን ምርግጋእ ዕዳጋ መሰረታዊ ጉዳይ እዩ። ኣብ ዓመተ 2018 ድማ ምምሕያሽ ደሞዝ ሰራሕተኛታት ብምልኣት ንምትግባሩ ቀዳምነት ተዋሂብዎ ኣሎ።

ካብዚ ዝተጠቕሰ ወጻኢ ኣብ ካልእ መዳያት ልምዓት እውን፡ መንግስቲ ዓቕሚ ሃገርን ቀዳምነታትን ኣብ ግምት እናእተወ፡ ዘሎ ሕጽረታት ብምፍታሕ ጠለባት መላእ ህዝቢ ዘርዊ ዝተመጣጠነ ቁጠባዊ ዕብየት ዘውሕስ፡ ዝጸንሐ ጋግ ምዕባለ ዘጽብብ ወጥን ሐዙ ይሰርሕ ኣሎ። ዛጊት ዝተጨበጠ ኸሲጋስ ድማ፡ ኣብ ዓመተ 2018 ዝያዳ ናህሪ ደሊቡ ክንዓዝ ባህርያዊ እዩ።

ብሓፈሻ ቁጠባ ኤርትራ፡ ንምርማሱ ዜንቀደ ጸቕጢን ምሕንኳልን ተጻዊሩ ብምምራሹ፡ ቅልጡፍ ዕብየት ከመዝግብ ናብ ዝጅምረሉ መድረኽ ተሰጋጊሩ ኣሎ ክንብል ንኽእል ኢና። ክሳብ ሕጂ ዝጸንሕና ልምዓታዊ ስርሓት፡ ሰፊሕ ዝርግሐ ዘለዎ ምኳኑ ድማ ዓቢ ብልጫ ኣለዎ። ሰብኣዊን ባህላዊን ምዕባለ፡ ሃገራዊ ወህደትን ስኒትን ኣብ ምድልዳል ዝጻወቶ ዘሎ ተራ ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን። በዚ ድማ፡ ተሃጺፉ ዘሎ መሰረት ተረርን ድልዱልን እዩ ክንብል ንኽእል። ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ባይታ፡ ምዝመዛ ባህርያዊ ጸጋታት ከም ማዕድናትን ሃብቲ ባሕርን እናተወሰኸ ክኸይድ እንከሎ፡ ሓይሊን ናህርን ቁጠባዊ ዕብየትና ምስ ግዜ እንታይ ክመስል ከምዝኽእል ንምግማቱ ኣየጸግምን። ንናህሪ ዕብየት ዝውስን ብቐንዱ ድልዳለ መሰረት እዩ። ካልእ ንቁጠባዊ ኸሲጋስ ኤርትራ ካብቲ ንብር ዕብየት ቁጠባ ናይ ሃገራት ዝተፈልየ ዝገብሮ ዓቢ ረቛሒ ኣሎ። ብዙሕ ብደሆታት ሰጊሩ ዝመጸ ዕብየት እዩ። ብዚይ ዕንቅፋት ዝዓበየ ቁጠባን ብርቱዕ ጸቕጢን ብደሆታትን ተጻዊሩ ዝመጸን ሓደ ኣይኮኑን። ብደሆታት ሰጊሩ ዕብየት ከረጋግጽ ዝኸኣለ ቁጠባ፡ ካብቲ ብደግፎ ደጋፍን ብረድኤትን ቀሊተን እናተናበየ ዝመጸ ቁጠባ ንላዕሊ፡ ቀጻልነቱ እሙን እዩ።

#### ሓጹር ተሃጽሎ ዝፈንጠሰ ጽግዓት

ህዝቢ ኤርትራ፡ ብኣንጻር ዝገጠሞ ከቢድ ተጻብኦታት፡ ብሓያል ተጻዋርነትን ንቕሓትን ኣብ ቅኑዕን ሕጋዊን መስመር ጸኒዑ፡ ኣብ ዲፕሎማሲያዊ ተሃጽሎ ንምሕጻሩ ዝተኣልመ ማእለያ ዘይብሉ ሸርሒታት ብምፍንጣሉ፡ ብሃናጺ ዲፕሎማሲያዊ ጽምዶ ዝምድናታቱ ኣብ ምስፋሕ እውን ተዓዊቱ እዩ።

ከምዝፍለጥ፡ ኤርትራ ኣብ ዲፕሎማሲያዊ ተሃጽሎ ከምእትሕጸር ንምግባራ ክተየድ ዝጸንሐ እልቢ ዘይብሉ ዘመተታት ክወቕዖ ዝሓለነ ዕላማ ኣብ ሰለስተ ክፋልካ ዝርአ እዩ። ሓደ፡ እቲ ብቐጥዕ መርገጺኣ፡ ንግኑይ ፖለሲ ዓብይቲ ሓይልታት ኣብ ዞባና ዘብደህ መንግስቲ ኤርትራ፡ ብምህዞኣዊ ክሲታትን ጠቐነን ምስሉ ደዊንካ ምስይጣን፡ ካልኣይ፡ እቲ ኣብ ጉዳይ ዶብ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝተፈጸመ ርግጸት ሕጊን ዓመጽን ብምኽዋል፡ ኤርትራ ፍትሒ ይረጋገጽ ኢላ ከይትምጉት ምእንቲ፡ ካልእ መህወተቲ ጉዳይ ፈጢርካ ኣፋ ምዕባስ፡ ሳልሳይ ድማ፡ እቲ ቁጠባዊ ጸግዕተኛነት ወጊድ ኢሉ፡ ብውሽጣዊ ዓቕሙ ሸግሩ ፈቲሑ ርእሱ ክኽእል ዘንቀደ ህዝቢ ኤርትራ ብጸቡቕ ኣብነት ንኻልኦት ኣርኣያ ከይከውን፡ ዕብየቱ ምኹላፍ እዩ ነይሩ።

የግዳስ ህዝቢ ኤርትራ በዚ ሸርሒታት'ዚ ዕብየቱ ኣይተኸልከለን። ንኹሉ ዝገጠሞ ተጻብኦታት ዓጸፋ ስራሑ ብምምካት፡ ቅልጡፍ ዕብየትን ሰር ቡዙኽ ለውጢን ኣብ ዘመዝግበሉ ጽፍሒ ደይቡ ይርከብ። ሓጹር ተሃጽሎ ፈንጢሱ ከኣ፡ ብደረጃ ዞባ ይኹን ብደረጃ ዓለም ዲፕሎማሲያዊ ርክቡን ሃናጺ ጽምዶኡን ኣብ ምስፋሕ ይርከብ። ዓመተ 2018 እምበኣር፡ ኣብ ፖለቲካዊን ዲፕሎማሲያውን መዳይ እውን ካብቲ ዝሓለፈ መድረኽ ዝያዳ ዕውታት ኮይንና እንኣትዎ ዘለና ዓመት ኢያ። እዚ ሃዋህው'ዚ ብደረጃ ዞባን ዓለምን ቅርዕውን ምዕሩይን ሽርክነት ብምፍጣር፡ ናይ ምትሕግጋዝ ባይታ ብምስፋሕ፡ ንዓወት ዘቤታዊ መደባት ልምዓት ሓጋዚ ከምዝኸውን ርዱእ እዩ።

#### መደምደምታ

ብመንጽር ዝሓለፈ ጉዕዞ እምበኣር፡ ዓመት 2018፡ ብኹሉ መዳይ፡ ኣብ ዝበረኸ ኣርከን ደይብና ንፍልማ ኣለና። ሃገራዊ ራእይ ብምልኣት ንምጭባጥ ግዱ ሕጂ እውን እቲ ጻዕርን ተወፋይነትን ከም'ቲ'ውን ናብዚ ደረጃ'ዚ ዘብጽሓና ፖለቲካዊ ብቕዓትን ሃገራዊ ስኒትን ተዓቂቡ ክቕጽል የድሊ። እዛ ዓመት'ዚኣ ናብቲ ኣብ ቀረባ ርሑቕት እንማዕድዎ ዘለና ብሩህ መጻኢ ንምብጻሕ፡ ጻዕርናን ናህርናን እተዛይደላ ዓመተ ስራሕን ጉያን ቅልጡፍ ዕብየትን ኢያ። ከምዝፍለጥ ወሰንቲ ረቛሒታት ዕብየት ክልተ እየም። ኣፍራይነት ዜጋታትን ትካላዊ ብቕዓትን። ክንዲ ዝኾነ፡ ኣብዚ ትሰፋው መድረኽ ንዘብጽሓና፡ ጻዕርን ተወፈይነትን ዝመለለዩኡ ሃገራዊ ክብሪ ዓቂብና፡ ኣፍራይነት ዘዐምር፡ ኣብ መንእሰያት ልዑል ሞያን ክእለትን ዝኸሰኩስ፡ ኣስታፊን ኣተባባዒን ናይ ስራሕ ባይታ ምፍጣር፡ ብኹሉም ኣካል መንግስቲን ሕብረተሰብን ልዑል ኣተኩሮ ክወሃቦ ዘለዎ እዩ። መብጽዓና ነዛ ሓዳስ ዓመት ከኣ ነዚ ኣብ ጎደና ዕብየት ብቐጻሊ ክንርምሽ ወሓስቲ ዝኾኑ ወሰንቲ ረቛሒታት ምዕቃብን ዝያዳ ምምዕባልን ክኸውን ይግባእ!!

# ዓወታትና ፍረ ክብርታትና

ላህመታዊ መግለጺታት ገዲፍና፡ ድሕሪ ናጽነት ዝሓለፍናዮ ጉዕዞ ብውድዓውነት ምስእንግምግሞ፡ ህዝቢ ኤርትራ ጸኒሑ ሃገራዊ ክብርታቱ ዓቂቡን ንተካእቱ ወለዶ ኣውሪሱን፡ ሃገራዊ ልኡላውነቱ ከየድፈረ፡ ጸጊቡ ዝሓድረላ መሬት ክፈጥር ለይትን ቀትርን ብትግሃት ብምስራሕ ብዙሕ ዕዮታት ዘሰላጠሉ፡ ንቑጠባዊ ዕብየት ወሳኒ መሰረት ብምንጻፍ ባና ብሩህ መጻኢ ዘድመቐሉ ኣዝዩ ዕዉት መድረኽ'ዩ ነይሩ። እቲ ናጽነት ንምምጻእ ተኣምር ዝሰርሐ ክብርታት ሕብረተሰብ ኤርትራ፡ ኣብ መድረኽ ናጽነት ብመንእሰይ ወለዶ ተወሪሱ፡ ተወሳኺ ተኣምር ክሰርሕ ዝተራእየሉ መድረኽ እዩ ነይሩ።

ወዲ ሰብ ካብ ካልኦት ፍጡራት ዝፈልይዎ ባህርያት ክጽበጸብ እንከሎ፡ ቡዳሂ ባህርያቱ እቲ ዝዓበየ ብልጫኡ ምኳኑ ተመራመርቲ ስነ-ሰብ ይገልጹ። ንምብዳህ ተጻዋርነትን ትብዓትን ይሓትት። እንስሳታት ካብ ሓዊ ክርሕቁ እንከለዉ፡ ወዲ ሰብ ብትብዓቱን ጥበቡን ንሓዊ ኣብ ጥቕሙ'ዩ ኣውዒልዎ። ንብዙሕ ካልእ ባህርያዊ ብድሆታት ብትብዓት፡ ተጻዋርነትን ብልሓትን ክሰግር ስለዝኸኣለ ድማ፡ ኣእምሮኡ ኣስፊሑ፡ ኣብዚ በጺሕዎ ዘሎ ደረጃ ስልጣነ ክበጽሕ ክኢሉ።

ሰብ ብደረጃ ኮም ተጠርኒፉ ክነብር ካብ ዝጀመረሉ እዋን ኣትሒዙ፡ ካብዚ ቡዳሂ ባህርያቱን ንሱ ዘመንጨዎ ብልሒን ፍልጠትን ዝብገስ፡ መሰረት ማሕበራዊ ህይወቱ ዝኾኑ ዝተፈላለዩ ሓባራዊ ክብርታት ከማዕብል በቒዑ'ዩ። ማሕበራዊ ህይወት ካብ ዘቕሙ ባእታታት፡ ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ከኣ፡ እቲ በዞም ባህርያት ወይ ክብርታት'ዚኣቶም ዝተሃንጸ ጥሙር ማሕበረ-ስነኣእምሮኣዊ ኣቃውማ እዩ።

ሕብረተሰብ ወይ ሃገር ክንብል እንከለና እምበኣር፡ ብጂኦግራፊያዊ ዶባት ዝግለጽ መሬታዊ ግዝኣትን ኣብኡ ዝርከብ ህዝቢ፡ መንግስቲን ሰራዊትን ጥራይ ማለት ኣይኮነን። እኳ ድኣ፡ ህዝቢ ወይ ሕብረተሰብ ዝፈጥር ወሳኒን ረቂቕን ረቛሒ፡ ኣብ ኣእምሮ ሰባት ዝሰረጸ ባህልን ክብርታትን እዩ። ክንዲ ዝኾነ ብዘይ ባህልን ክብርታትን ዝፍጠርን ዝቐውምን ሰብኣዊ ጥርናፈ ወይ ማሕበራዊ ህይወት የለን። መሰረት ህላወ፡ ቀጻልነትን ምዕባለን ሓደ ህዝቢ ኣብ ዝኾነ እዋን፡ ሕብረተሰብ ክኹስኩሶም ዝኸኣለ ክብርታት እዮም። እዚ ይኹን'ምበር፡ ኣብ ዝተፈላለየ ሕብረተሰባት ዘሎ ክብርታት ዕያሩ ሓደ ኣይኮነን። ህዝብታት ብመጠን ዝገጠሞም ብድሆታትን ንዕኡ ንምስዓር ዝሓለፍዎ ተሞኩሮን ርዝነት ክብርታቶም ይፈላለ'ዩ።

ኣብ ግዜ ገድሊ. . . ገለ ተዋዚይቲ፡ "ኒሕ፡ ሓቦ፡ ስኒ-ምንካስ፡ ምጽማም" ዝብሉ ናይ ምብዳህ መግለጺታት "ኣብ ዲክሽነሪና ጥራይ እዮም ዝርከቡ" ይብሉ ነይሮም። እዚ ዋዛ'ዚ፡ ካልኦት ህዝብታት ከምኡ ዓይነት ባህርይ የብሎምን ንምባል ኣይኮነን። የግዳስ ምጽዋር ከም ሓደ ክብሪ ናይ ወዲሰብ፡ ዝለዓለ ጥርዙ ጎሊሑ ዝተራእየሉ ኣብ ኤርትራውያን ጥራይ'ዩ ክኸውን ዝኽእል ብዝብል ሕሳብ'ዩ። ብርግጽ ድማ ኣይተጋነነን። ምኽንያቱ ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብቲ ንፈዉሲ ማሕላ እኳ "ኣጆኻ!" ዝብሎ በዓል ድማፅ ከይረኸበ ናጽነት ክደሊ ዘሕለፎ ነዊሕን ጽንኩርን እዋን፡ እንኮ ዋሕሱን ዝተኣማመነሉን ጸጋ፡ እዚ ክብሪ'ዚ እዩ ነይሩ። ንስለ ጂኦ-ፖለቲካዊ ረብሓ ዓበይቲ ሓይልታት፡ ከም ሃገርን ህዝቢን ካብ ካርታ ዓለም ክሕከኽ ዝተፈርደ ህዝቢ ኤርትራ፡ ባህላዊ ትውፊቱ ኣዕሪጉ፡ ከምኡ'ውን ኑቶም ነዊሕን መሪርን ተጋድሎ ንምስጋር ዘማዕበሎም ተወሰኽቲ ክብርታት ዓጢቑ፡ ብልዑል ተጻዋርነትን ጽንዓትን በዲሁ መንነቱ ከድምቕ እንተዘይክእል ነይሩ፡ ኤርትራ ብመንጽር ዝገጠማ ከቢድ ሽርሒን ተጻብኦን፡ ሎሚ ኣብዚ ዘላቶ ደረጃ ክትህሉ ኣይምበቕዐትን።

እዞም መሰረት ዓወትና ዝኾኑ ክብርታት'ዚኣቶም ዝበዝሑ ኣብ ሕብረተሰብ ኤርትራ ካብ ጥንቲ ሰራቶም ዝጸንሑን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተመሓላለፉ ዝመጹን ክኾኑ እንከለዉ፡ ገሊኦም ድማ ኣብ ገድሊ ንናጽነት ብሓባራዊ ቃልሲን መስዋእቲን ዝተኾስኮሱ እዮም። ፍቕሪ ሃገርን መንነታዊ ሓበንን፣ ፍትወት ሓቂን ፍትሒን፣ ጽንዓት ኣብ ዕላማ፣ ልዑል ተጻዋርነትን ዘይጸዓድ መንፈስን፣ ሓድሕዳዊ ሓልዮትን ስኒትን፣ ጅግንነትን ተበጃውነትን፣ ፍቕሪ ስራሕ፡ ፍልጠት፡ መሃዝነትን ርእሰ-ምርኮሳን ገለ ካብ ድሙቓት ክብርታት ሕብረተሰብ ኤርትራ እዮም። ባህሊ ተጻዋርነት ከኣ ከም ክብሪ፡ ዓንዲ ማእከል ናይ ኩሎም'ዩ እንተተባህለ ካብ ሓቂ ዝረሓቐ ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡ ሃገራዊ ፍቕሪ ብግብሪ ንምርኣይ ዝጠልቦ ተጻዋርነት ኣሎ። ጅግንነት፡ መዓንጣን ድፍረትን ጥራይ ዘይኮነ ልዑል ተጻዋርነት ይሓትት። ስእነት፡ ሕሱም ጥሜት፡ ጽምኢ፡ ከቢድ ዕርቃን ተጻዊርካ ምብዳህ እቲ ዝዓበየ መግለጺ ናይ ጅግንነትን ትብዓትን እዩ። ንስለ ሓቂን ፍትሒን ጸኒዕካ ደው ምባል ብዘይ ተጻዋርነት ዝከኣል ዕማም ኣይኮነን። ርእሰ ምርኮሳ ድማ ከም ዕላማ፡ ጸገማትን ብድሆታትን ተጸሚምካ ከይሓለፍካ ክበጻሕ ዝኽእል ኣይኮነን።

ኩልና ከምእንፈልጦ፡ ኣብቲ ህዝቢ ኤርትራ ብዘይ ዝኾነ ሓገዝ፡ ኣንጻር ሓያላት ዝረባረበሉ ዝነበረ ጽንኩር ናይ ቃልሲ እዋን፡ "ትሕዝቶና'ዩ" ዝብል ሓረግ ዝውቱር'ዩ ነይሩ። ከም ትሕዝቶኻ'ዩ ዝነበር ነይሩ። ትሕዝቶ ኣብ ዝውሕደሉ እዋን፡ ብትብዓት፡ ትዕግስትን ተጻዋርነትን ቃልስኻ ቀጺልካ ብስራሕ ህርኩትናን ትሕዝቶኻ ምዕዛዝ

እምበር ካልእ ምርጫ ኣይነበረን። እዚ ሓረግ'ዚ “ጸዋራት ንኹን! ሰብ ዓቢይ ዕላማ ኢና፡ ጻዕርን ተጻዋርነትን እንተሎ ጸገም ሓላፋይ'ዩ” ንምባል ዝዘረብ ዝነበረ እዩ። ብርግጽ ድማ፡ ኤርትራዊ ተጋዳላይ፡ ፍርቂ ኩብዱ፡ ኣብ ጠልጠል ኣጻድፍ እናሓደረ፡ ቀዝሒን ሃሪን፡ ሕሱም ጥሜትን ጽምኢን ተጻዊሩ'ዩ፡ ኑቲ ኩሉ መሪርን ደማዊን ግጥማት ብዓወት ሰጊሩዎ። ኣብቲ ጽንኩር እዋን፡ ተጋዳላይ ዕርቃኑ ንምሽፋን፡ ጡጥን መርፍእን ኣላጊቡ፡ ብኢዱ ኣጭርቑቲ እናተኻኸበ'ዩ ዝኑብር ነይሩ። ኣጽዋር ዘሰንቖ ደጋፊ ኣይነበሮን። “ንጸላኢ ብብረቱ ብጥይቱ!” እዩ ነይሩ ጭርሖኡ። እዚ ጭርሖ'ዚ፡ ድሌት እንተሎ ካብ ባዶ ነቒልካ እውን ዕላማኻ ምዕዋት ከምዝከኣል እዩ ዘመልክት። ብግብሪ ድማ ተረጋጊጹ።

ሕብረተሰብ፡ ህላወኡን መንነቱን ጥራይ ዘይኮነ፡ ምዕባለኡ እውን ኣብ ክብርታቱ'ዩ ዝምርኩስ። ህዝቢ ኤርትራ ድሕሪ ናጽነት፡ ውሽጣዊ ሕጽረታትን ጸገማትን ግዳማዊ ተጻብኦታትን እናመከተ ኣብ ጎደና ዘላቒ ዕብየት ንምጽንባር ከካይዶ ዝጸንሐ ገድሊ፡ ተዓዊቱ ክወጽእ ንርኢ ዘለና ክብርታቱ ናብ መንእሰያት ደቁ ኣውሪሱ ጸኒዑ ስለዝበደህ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ከም ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ንህንጸት ሃገር ካብ ባዶ ክነቅል እንከሎ ዝተኣማመነሉ ዝዓበየ ጺጋ እንተነይሩ እቲ ኣብ መንእሰያት ደቁ ዘስረጾ ክብርታቱ እዩ።

ከምዝፍለጥ ራእይና ከም ህዝቢን ሃገርን፡ ነገራዊን መንፈሳዊን ጠለብ ዜጋታታ ብምልኣት እተረጋግጽ፡ ስልጥንቲን ብልጽግቲን ሃገር ምህናጽ እዩ። እዚ ራእይን ዕላማን'ዚ ከኣ ንዕኡ ዝበቅዕ ክብርታት ሒዝካ ጥራይ'ዩ ዝብጻሕ። ሓደን ቀንዲን ካብዘም ክብርታት ድማ፡ እቲ ቀድምን ድሕርን ናጽነት ዝገጠመና ጽንኩር እዋን ክንሰግር ዘኽኣለና ናይ ምብዳህ ባህሊ እዩ። እዚ ባህሊ'ዚ እምበኣር፡ ዕላማና ብምልኣት ጨቢጥና፡ ኣብቲ እንብህጎ ኣጸደ ራህዋን ምዕባለን ክሳብ እንዓርፍ ክብታኡ ከይነከየ ምሳና ክንዓዝ ዘለዎ ክብሪ'ዩ።

ከምዝፍለጥ ዘለናዮ ዘመነ ዓውለማ፡ ንዘመናት ዝጸንሐ ክብርታት ሕብረተሰብ እናፍሓቘ፡ ኣብ መንእሰያት ዘይክውንነታዊ ባህጊን ህርፋንን ብምሕዳር ዓቕሊ ዘጽብብ፡ ሰደትን ጊላነትን ዘናፍቕ፡ ናይ ምጽዋርን ምብዳህን ስምዒት ዘጥፍእ፡ ፖለቲካዊን ባህላዊን መርዚታት ዝዘርግሓሉ እዋን እዩ። ኣብ ከምዚ ዓይነት ዓለማዊ ኩነት፡ ብጽንዓት መንነትካን ክብርታትካ ዓቂብካን፡ ናብቲ ዓቢይ ዕላማ ምቁማት ክኹብድ ይኽእል ይኸውን። የግዳስ፡ ሃገራዊ ራእይን ዕላማን ክሰምር እንተኾይኑ፡ ኣብ ልዕለኻ ዝዘንብ ፖለቲካዊን ባህላዊን መርዚ ብንቕሓትን ምብዳህ፡ ኒሕ መላእ ሕብረተሰብ፡ ኣውራ ድማ ኒሕ መንእሰያት ክኸውን ይግባእ። ክብርታትና ዋሕስ ህላወና ጥራይ ዘይኮኑ፡ ዋሕስ ቀጻልነትናን ምዕባለናን ካብ ኮኑ፡ ነዞም ክብርታት እዚኣቶም ጸኒዕካ ምሓዝን ምድልዳልን ልዕሊ ካልእ ነገራዊ ትሕተ-ቅርጺታት ዝስራዕ ወሳኒ ትሕተ-ቅርጺ እዩ።

“ጥሜት ነይቀትል ዘይሸብዳዕዳዕ” ዝብል ምስላ ኣበዋት ትርጉሙ ብዕምቈት ንዘስተንተኖ ዓቢይ መልእኽቲ ዘለዎ እዩ። ዓቕልን ትዕግስትን እንተሎ፡ ስእነት ግዝያዊን ሓላፊን ምኳኑ፡ ጽሮት ስኢንካ ምህንፍናፍ ግን መወዳእታኡ ናብ ጥፍኣት ዘመርሕ መገዲ ምኳኑ'ዩ ዘመልክት። ስለዚ እቲ ዕውት ጉዕዞ፡ ክንዮ ግዝያዊን ሓላፊን ጸገማት ኣርሒቕካ ብምጥማት፡ ብስራሕካን ጻዕርኻን ኣብ ዓለም ምዕሩይ ተሻራኺ ብልጽግናን ስልጣነን ናብ እትኾነሉ ደረጃ ምሕኳር ጥራይ እዩ። ካልእ ብተኣምር ኣብ ቅርዓት ራህዋን ቅሳነትን ዘብጽሕ በትረ-ሙሴ ስለዘየልቦ።

ብዘኾነ ዓይነት ዕንቅፋት ከይተረበሸካ፡ ብጽንዓትን ተጻዋርነትን ኣብ ዕላማኻ ረጊጽካ ምብዳህን ምዕዋትን እምበኣር ዝተሞኮረናሉን ዝመለኽናዮን ባህሊ እዩ። ዝሓለፈ ጉዕዞ፡ ኣዝዩ ዕውትን ውሑስን ከምዝኾነውን ዝገበረ፡ እዚ ክብሪ'ዚ እዩ። ድሙቕ ዓወትናን ዘሐብን ታሪኽናን ፍረ ሃገራዊ ክብርታትና እዩ። ንቀጻሊ እውን ዋሕስ ዓወትናን ልምዓትናን፡ ሓይሊ መኹተና፡ ብራኽ ንቕሓትናን ቡዳሂ ባህልናን እዩ። ሳላ'ዞም ክብርታት'ዚኣቶም ከም ሃገርን ህዝብን እቲ ዝዓበየ ዕንቅፋት ሰጊርና፡ ኣብ ውሑስ ባይታ ረጊጽና ኣለና። ድሮ ኣብ ቅድመና ድሙቕ ብርሃን ንርኢ ኣለና። ኑቲ ዘሐብን ክብርታትና ዓጢቕና ብስራሕናን ጻዕርናን ኣብ ጎደና ቀልጢፍን ዘላቒን ዕብየት እንጽንብረሉ፡ ዓስቢ ልዑል መካቲ፡ ቡዳሂን ተጻዋርን ክብርታትና እንሓፍሰሉ መድረኽ ድማ ርሑቕ



**ሓሳባት**

# ኣብ ህይወት ኣቋራጭ ዝብሃል የልቦን!

ኤርምያስ ሰሎሞን

ብኣቋርጭ ሃብቲ ከኻዕብቱ ንዝፍትኑ ‘ነጋዶ’ ህዝቢ ክነቕሓሎም ከም ዝግባእ ኩሉ ሳዕ ዝጉስጉሰሉ ጉዳይ’ዩ። ብኣቋራጭ ‘ፍልጠት’ ወይ ‘ንቕሓት’ ከኻዕብቱ ኣብ ዝፍትኑ ውልቀ-ሰባት ግና ምጥንቃቕ ኣየድልየናን እዩ። ምኽንያቱ፡ ብኣቋራጭ ብቑዕ ፍልጠት ከኻዕብት ዝኽእል ሰብ የልቦን። ብኣቋራጭ ረዚን ምህሮን ንቕሓትን ክቐስም ዝኽእል ፍጡር’ውን ኣይተፈጥረን።

እንተኾነ፡ ኣብ ንጣር ወይ ቀንጫል ፍልጠት ሒዞም ከም ፈላጣት ዝምድሩን ከመሓድሩ ዝፍትኑን ክንጥንቀቕ ግቡእ’ዩ። ምኽንያቱ፡ እዚኣቶም ልክዕ ከምቶም ብኣቋራጭ ክህብትሙ ዝደልዩ ነጋዶ ሓደገኛታት እዮም። እቲኦም ኣብ ሕጊ ንግዲ ስለ ዝሃድሙ፡ እቲኣቶም ድማ ኣብ ሕጊ ፍልጠት ስለ ዝሕክሉ።

ኣዝዩ ብዙሕ ሰብ ባህርይኡ ግዲ ኾይኑዎ፡ ኣቋርጭ ጉድ’ዩ ክፈቱ። ኣቋራጭ ወዮ ደኣ ዝበዝሕ ግዜ ኣብ ጉዳይ ሃብቲ ንጥቀመሉ ኳንና እምበር፡ ህይወት ወዲ ሰብ ብባህግታት ኣቋራጫት ዝተጉብአ እዩ።

ውሑድ ዘይኮነ ሰብ ብህጻኑ፡ ኣብቶም ዘጸንዑ ተመሃሮ ቀዲሑ መርመራ ክሓልፍ ይደሊ። እንተ ሰሊጡዎ ወትሩ ይፍትን። ኣብ መወዳእታ ግና እዚ ተግባራት ንገለ እዋን ደኣ የሰግሮ እምበር ኣብ ዕላማኡ ከም ዘየብጽሖ ይፈልጥ እሞ፡ ለባም እንተኾይኑ መገዱ ይቕይር፥ ልቦና ዝጎደሎ እንተኾይኑ ድማ ሱቕ ኢሉ ይፍትኖ።



***

- ብዶዘር ጌርካ ኣብ ሰዓታት እምባ ምፍራስ ይከኣል’ዩ። እታ ዶዘር ግና ኣብ ሰዓታት ኣይኮነትን ተማሂዛ።

- ኣብ ናይ ቋሕ-ሰም ግዜ ህዝቢ ዘህልቕ ኒኩለስያዊ ኣጽዋር ኣሎ፥ እዚ ኣጽዋር ግና ኣብ ናይ ቋሕ ሰም ግዜ ዝተሰርሐ ኣይኮነን።

ክልቲኡ እዚ ብኣቋራጭ ዘይተሰርሐ መሳርሒታት፡ ንኣቋራጭ ዕላማታት ግና ክውዕል ይኽእል።

## ኣቋራጭ ዝብሃል የልቦን!... ኣበይ?

“ኣዝዮም ብዙሓት ሰባት፡ ንዓወት ኣዝዮም ህዉኻት እዮም። ብህንጡይነት ድማ ኣብ መገዶም ዝጸንሖም ኣቋራጫት እናወሰዱ ይኸዱ። እዚ ግና ኣብ መወዳእታ ናብ እንጸርጽሮትን ተሰፋ ምቍራጽን ደኣ ይወስዶም እምበር፡ ናብቲ ዝደልዩዎ ዓወትሲ ኣየብጽሖምን እዩ። ዘላቒ ወይ ንሓዋሩ ዝኑብር ዓወት እንተደሊኻ፡ ንኹሉ’ቲ ሃዲእካ ክትገብሮ ዝግባእካ ስጉምትታት ክትክትሎ ይግባእ። እዚ ኣብ ሃብቲ ወይ ፕዝብ ምኽዕባት ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ እንፈጥሮ ዝምድናታት ይኹን ጉዳያት ጥዕናና እውን ክኸውን ዝግብኦ እዩ።” ክሊንት ኮራ፥ ናይ ምንቕቃሕ መዳሪን ደራሲን ኣብ ዝበሎ እተወሰደ እዩ።

ብዙሓት ብዓዝፊ ዝሸገሩ ሰባት ቀልጢፎም ሚዛን ክንክዩ ብምድላይ፡ ኣዝዩ ብዙሕ ኣማራጺታት ይኽተሉ። ሕሉፍ ሓሊፎም፡ ኣብ ኣካላቶም ዝእሰር ረቂቕ ማሽናት ወድዮም፡ ብዘይ ሃልኪ ሚዛን ክንክዩ ዝፍትኑ ውሑዳት ኣይኮኑን። ዛጊት ግና ብዘይካ ዲሲፕሊን ዝሓትት፡ ሃልኪ ዘሎዎን ንነዊሕ እዋን ዝቕጽልን ኣካላዊ ምንቅስቓስ ንሚዛን ብግቡእ ክንኪ ዝኽእል ሜላ ኣይተፈጥረን። ኣካላዊ ምንቅስቓስ ሚዛን ከም ዘጉድል ብምእማን፡ ማእለያ ዘይብሉ ሰብ’ዩ ኣብ ‘ጂምናዝዩም’ ዝምዝገብ። እንተኾነ፡ እቶም ጂም ዘውንኑ ትካላት ዕድል ዝገበሩዎ ነገር እንተ’ሎ፡ ዝበዝሑ ኣብቶም ምዝገባት ኣባላት ናይቲ ጂም ንመሳርሒታቶምን ኣገልግሎቶምን ብስሩዕ ዘይጥቀሙሉ ብምዃኖም ኣብ ብዙሕ ወጻኢታት እዮም ዝድሕኑ። ምኽንያቱ፡ ጂም ብስሩዕ ምስራሕ፡ ‘ኣዝዩ’

ዲሲፕሊን ዝሓትት ዕዮ እዩ። ስለዚ ኣሸንኳይዶ ሃብቲ ንምኽዕባት፡ ሚዛን ንምጉዳልን ጥዕና ንምድላይን'ኳ ኣቋራጭ ዝብሃል የልቦን።

ዋላ'ኳ 'ሓፈሻዊ' ዕላማ ወዲ ሰብ፡ ዘየቋርጽ ምምሕያሽ ህይወት ይኹን፡ ኩሉ ፍጡር - ሰቡን ካልእ ህይወታዊ 'ኹሉን' ኣብ ዘየቋርጽ ንጥፈታት ስለ ዝርከብ፡ ህይወትካ ብቐሊሉን ኣብ ሓጺር ግዜን ክትመሓይሽ ዝከኣል ኣይኮነን። ኣብ ሓጺር እዋን 'ሊቕ ክኸውን'የ' ኢሉ ዝብገስ ሰብ፡ 'ሓሳብ ልብኻ የስምረልካ' ኢልካ መሪቕካ ኣይተፋንዎን ኢኻ። ምኽንያቱ፡ ንሱ እንተ ዓሸው፡ ንስኻ'ውን ምስኡ ክትዕሹ ስለ ዘይግባእ። እንታይ ደኣ ብኣንጻሩ፡ ኣንብብ፡ ተመሃር፡ ተወከስ፡ ተመኩር ወዘተ ዝብሉ፡ ሓጸርቲ ዝመስሉ፡ ግና ኸኣ ኣዝዮም ዓሞቕቲ ምኽርታት ለጊስካ ኢኻ ክትፋንዎ ዝግባእ። ምኽንያቱ፡ ብኣቋራጭ ሊቕ ምኳን ስለ ዘይከኣል።

ኣብ ገለ ገለ ኣብ ምምዕባል ሃገራት ዝርከቡ መንእሰያት ከምዚ ዓይነት ተርእዮታት ኺኑ ይርአ ኣሎ። ካብዚ፡ ከም ህዝቢ ካልኦት ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ድሕረ-ባይታኡ ቁሩብ ዝበደሎ ሕብረተሰብ፡ ብፍቕዲ ትምህርቲ ቁሩብ ስለ ዝበለጸካ፡ ኮምፕዩተር ስለ ዝጠዋወቕካ፡ እሞ ድማ 'ኣዝዩ ውሑድ ግዜ ንህዝብኻ ምስ ኣገልገልካ'፡ ክትትዕነንን እዚ 'ዓዲ' ንዓኻ ዘይብቅዕ ኰይኑ ክስምዓካን እንተ ጀሚሩ፡ ርግእ ኢልካ ምሕሳብ ከድልየካ እዩ። እዚ ሓሳብ ከምዚ ዓይነት ርድኢት ንዘሎዎም መንእሰያት ንምድቋስ ኣይኮንናን ኣልዒልናዮ። እንታይ ደኣ፡ ሓደ ህዝቢ ንባዕሉ ካብ ደረጃ መባእታ ከይሰገረ ብናጻ ከምህረካ ኸሎ፡ ንስኻ ድማ ምሉእ ዕድሚኻ ጥረ-ምህሮ ጥራይ እናወሰኽካ መታን ክትከይድ ኣይኮነን። ንሱ ንዓኻ ዘማዕበለካ ዘሎ፡ ካብቲ ዘሎዎ ደረጃ መታን ክብ ክትብሎ ኢሉ እዩ። ንሱ 'ዋጋ' ይኸፍለልካ፡ ንስኻ ድማ 'ዋጋ' ትኸፍለሉ። ካብቲ ኣብ ሓጺር እዋን ክትበጽሖ እትደልዮ ዕላማ ንግዝይኡ ግልል ኢልካ፡ ነቲ ንዓኻ ኣብዚ በጺሕካዮ ዘለኻ ዕላማ ዘብጽሓካ ህዝቢ ክትጥምቶን ዓቕምኻ ዝፈቕዶን ንላዕሊ ክትውጥጦን ይግባእ። ንስኻ፡ ንዓኻ ዘብርዩ ምስ ኣፍረኻ ድማ ናብቲ ንግዝይኡ ዘወንዘፍካዮ ዕላማ ምስጓም ትጅምር። ከምዚ ዓይነት ባህርይ ኣብ መንእሰያት ብግቡእ እንተ ተኸሲኩሱ እዩ ድማ ናይ ብሓቂ ምዕባለ ዝኸሰት። እምበር፡ ሓደ ወገን ኣቋራጭ ዝሓስብ እንተኾይኑ፡ እቲ ኻልእ ወገን ግና ግቡእ ዑደት-ህይወት ዘሰላስል እንተኾይኑ ዘሳኒ ኣይኮነን።



ዘሎናዮ ኩነታት እዚ ባህርያዊ መስርሕ ብግቡእ ንኸይስጉም ዝዓግት ወይ ዘጉናድብ ክኸውን ይኽእል እዩ። ከም መትከል ግና ክንነቕሓሉ ዝግባእ እዩ። ሓደ ጃፓናዊ ኣብ ሰላሳን ሓሙሽተን ዕድሚኡ 'ፒ.ኤች.ዲ' ስለ ዝገበረ፡ ሓደ ኤርትራዊ ማዕረ መሰል ክህሉዎ ኣይክእልን እዩ። ምኽንያቱ፡ ክልቲኦም ዝሓለፉዎ ህይወትን ክልቲኦም ዝጽበዮም ህይወትን ማዕረ ኣይኮነን። ከምዚ ክንብል ከሎና ግና ኣብ ሸውሃት ፍልጠትናን ባህጊ ውልቃዊ ምዕባለናን ደረት ንግበር ማለትና ኣይኮነን። እንታይ ደኣ፡ እዚ ሸውሃትን ባህግን ብኸመይ ኣብ ምዕባለ ሕብረተሰብና ነውዕሎ ብግቡእ ንሕሰብ ኢና ንብል ዘሎና። ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ጉዳይ ኢና እምበኣር 'ኣቋራጭ ዝብሃል የልቦን' ንብል ዘሎና።

ፈቲና ጸሊእና፡ ፍልጠትን ንቕሓትን ብዝዓጠቐ መንእሰይ እዩ ምዕባለ ዝረጋገጽ። 'ፍልጠትን ንቕሓትን ምስ ዓጠቕና ዝዓግተና ካልእ ረቛሒታት ኣሎ' እንተ ኢልና፡ መልሱ "እወ! ኣሎ!" እዩ። ፍልጠትን ንቕሓትን ዝዓጠቐ ክፋል ሕብረተሰብ፡ ምስቲ ካብኡ ብፍልጠትን ንቕሓትን ዝትሕት ክፋል ሕብረተሰብ (ደረጃኡ ብዘየገድስ) ክገጥም ከሎ ዘጋጥም ቅልስ እምብዛ ከቢድ እዩ። እቲ ሸግር፡ ፍልጠት ጥራይ ሒዝካ ክትገጥም ምድላይ እዩ። ኣንጻር ዘለዉኻ ብድሆታት ክትገጥም ድሉው ምኳን፡ ኩሉ ዓይነት ሜላታት ሃሰው ምባል፡ በበይኑ ዓይነታት መስዋእቲ ክትከፍል ድሉው ምኳን ወዘተ. ንቕሓት እዩ። እዚ ዓይነት ንቕሓት ንኽተኻዕብት ድማ ኣቋራጭ ዝብሃል ነገር የልቦን!

ካብ ሸግርን ድሕረትን ንኽተናግፎ ዘምሃረካ ህዝቢ፡ "ሸግርካን ድሕረትካ ምስ ረሓቐ ጸውዓኒ" ምባል፡ ብዘይካ ዋሕዲ ንቕሓት ካልእ ትርጉም ዘውሃቦ ኣይኮነን። ሓቂ'ዩ እቲ ካባኻ ብዙሕ ዝጽበ ሕብረተሰብ፡ ኩሉ ነገር ካባኻ ጥራይ ከይተጸበየ ንሱ'ውን ክጣጥሓልካ ዝግብኦ መድረኻት ኣሎዎ። ግና እቲ መድረኽ ጥጡሕ ክጸንሓካ ባህርያዊ ኣይኮነን። ፍልጠትካን ንቕሓትካን ኣብ ኣእምሮኡ እና'ሰረጽካ ኢኻ ነቲ መድረኽ ብሓባር ምስ ሕብረተሰብካ እተዳልዎ። ብሓጺሩ ካብ እኛም ናይቲ ካባኻ ብዙሕ ዝጽበ ሕብረተሰብ ናትካ እኛም እንተዘይዓዚዙ ለውጢ ክመጽእ ዝሕለም ኣይኮነን። ኣብዚ ጉዳይ'ዚ ድማ 'ኣቋራጭ' ዝብሃል መስርሕ የሎን። ህድኣት የድሊ፥ ግና ከኣ ህዱእ ስጉምቲ። ከምቲ ሃዲኡ ዝኸይድ ወሓዚ ኣብ ዕላማኡ ዝበጽሕ እምበር፡ ከምቲ ሃዲኡ ትም ኢሉ ዝጨኑ ማይ ቀላይ ድማ ዘይምኳን።

***



## ‘ኣቋራጭ’ ዝበሃል ኣሎ!
## ኣበይ? ከመይ?

ኣብዘን ኣብትን ኢልካ ምግላጹ፡ ነቲ ጉዳይ ምፍኳሱ ከይከውን። ግና ኸኣ ኣብነታት ምጥቃስ ዝጽላእ ኣይኩነን።

ቀንድን ዓቢን ‘ምርዓም’ እዩ። ኣብ ዓለም ‘ፍጹም ሓድሽ ነገር’ ትምህዝ እንተዘየሎኻ፡ ዳርጋ ኹሉ ንስኻ እትምነዮ ዓወት፡ ካልኦት ሰባት ዝተግበሩዎ እዩ። ስለዚ፡ ኣብ ክንዲ ብናትካ መገዲን ሓሳባትን ጥራይ ሕጊግ ምባል ንተመኩሮ ናይቶም ነቲ ንስኻ እትምነዮ ዓወት ድሮ ዝበጽሑዎ ወገናት ተወከስ። ዝኸዱዎ መገድታትን ዝተጠቐሙሉ ሜላታትን ብምርዓም ተጓዓዝ። እዚ ብርግጽ ንዓወትካ ኣብ ምቅልጣፍ ኣዝዩ ሓጋዚ ተራ ኣለዎ።

ካልእ ኣብነት፡ ምሕሳብን ምምርማርን እዩ። ብዙሕ ሰብ ንሓደ ክበጽሖ ዝደሊ ዓወት ህውኽ ኢሉ ይጅምሮ። ኣብ መገዱ ድማ ቀጻሊ ጸገማት የጓንፎ። ስለዚ፡ ኣብ መገዲ ዓወትካ ንዘጋጥሙኻ ብድሆታት ንምፍኳስ፡ ቅድሚ ዝኾነ ስጉምቲ ምጅማርካ፡ እኹል ግዜ ሂብካ፡ ተመሃር፡ ሕሰብ፡ ተመራመር ወይ ንኡሳን ፈተነታት ግበር። እዚ ተግባራት እዚ፡ ዓወትካ ኣብ ዝሓጸረ ግዜ ከረጋግጸልካ ዝኽእል ሜላታት እዩ።

ኩሎም እዚኣቶም ግና ንንጥፈታትና ኣብ ሓጺር እዋን ብዐቐዓት ንኽነተግብር ዝሕግዙ መገድታት ደኣ’ምበር፡ ከም ‘ኣቋራጭ’ ዝሕሰቡ ኣይኮኑን። ስለዚ ሕጂ’ውን ‘ብግብሪ’ ኣቋራጭ ዝብሃል ከም ዘየለ ተገንዚብና፡ ሜላታት ዓወትና ደኣ ነዕቢ እምበር፡ ኣብ ህይወት ዝንጠር ወይ ዝዘለል ስጉምቲ የልቦን። ምናልባት፡ ኣሸኪዕና ኢልና ዘሊልና እንተኼድና ድማ ኣምሳያ እቲ ዘሸካዕናዮ ‘ስጉምቲ’፡ ኣብ መገድና ብፍጹም ክንሰግሮ ዘይንኽእል ጉድጓድ ወይ ሃጓፍ ክጸንሓና ምኳኑ ክንፈልጥ ይግባእ።

ኣብ መወዳእታ ገለ ብዛዕባ ዓወት ካብ ዝተባህሉ ሓሳባትን ሓረጋትን ንከታተል፥

- ዓወት፡ ኩነት-ኣእምሮ እምበር፡ ደረት ግዜ ኣይኩነን። ሓደ ኣመና ዝተመነኻዮ ዕላማ ኣብ ሓደ እዋን ምስ ረኸብካዮ፡ “ደጊም በቃ!’ ኣይትብልን ኢኻ። ንእለቱ ከይተረድኣካ፡ ንኻልእ ዕላማ ኢኻ ትብገስ። ስለዚ፡ ዓወት ኣብ ሓደ ደረት ግዜ ወይ ነጥቢ ህይወት ዝዛዘም ኣይኩነን። ውሽጥኻ፡ ወትሩ ብእተመዝግቦም ዓወታት ‘ኣገናዕ’ ዝብለካ እንተኾይኑ፡ ናይ ብሓቂ ዕዉት ኢኻ። ዓወትካ ናይ ግድን ብሰባት ወይ ብህዝቢ ክባረኸልካ ወይ ክእመነሉ ትምነ እንተ’ኼንካ ግና ዓቢ ሓደጋ ትወስድ ኣለኻ። ምኽንያቱ፡ ከምዚ ዓይነት ዓወት ኣብ ውድድራት ጥራይ እዩ ዘጋጥም። ኣብኡ’ውን እንተ’ኾነ፡ ሓንሳእ ትዕወት ሓንሳእ ትወድቕ ስለ ዝኾንካ፡ ኣብ መወዳእታኡ ብድምርማር ዓወትካ እንተዘይዓጊብካ፡ ብድምርማር ውድቀታትካ ክትትክዝ ክትነብር ኢኻ። ስለዚ፡ ዓወት ብቐንዱ ኣብ ርእሲ እዩ ሰፈሩ።

- ኣቋራጭ መገዲ ዓወት ክትሕዝ ምፍታን፡ ዳርጋ ከም ኣብ መገድኻ ውድቀት ከጋጥመካ ምምዳብ እዩ ዝሕሰብ።

- ኣቋራጭ መገዲ ምውሳድ፡ ጌጋ ግብረ-መልሲ ናይ ፍርሒ እዩ። ንዓወት ብብዙሕ መገዲ ፈቲንካ ምስላጥ ምስ ኣበየካ፡ ከም ግብረ-መልሲ ናይ ከይትወድቕ ምፍራሕ፡ ግጉይ ዝኾነ ‘ኣቋራጭ መገዲ’ ትፍትን። ከይትወድቕ ምፍራሕ ጌጋ ኣይኩነን። ከይትወድቕ እንተፈሪሕካ ግና ናብ ዓወት ዝመልሰካ ሜላታት ሃሰው ምባል እዩ ዘድልየካ እምበር፡ ኣብ ፍርሒ ውድቀት ጥሒልካ ብ ‘ዓይኒ-የብለይ-ስኒ’ ኣቋራጭ መገዲ ምውሳድ፡ ውድቀጥካ ዘቀላጥፍ እምበር፡ ናብ ዓወት ዝመርሕ ኣይኩነን።

- ኣቋራጭ፡ ኣብ ዕላማኻ ንምብጻሕ ዝበኾርካዮ ግዜን ዘጥፋእካዮ ዕድላትን ንምምላስ ክትጥቀመሉ እትፍትን ‘ሕሱር’ ሜላ እዩ። ‘ግዜ ኣሎኒ’ ኢልካ ኣብ ጉዕዞ ህይወት ዘባኸንካዮም ዕድላት፡ ሃንደበት ድሒርካ ከም ዘለኻን ዕላማኻ ምውቃዕ ከም ዘይትኽእልን ምስ ደምደምካ፡ ኣቋራጭ መገዲ ምጥቃም ትመርጽ። እዚ ግና ዘየዋጽእ ምርጫ ምኳኑ፡ ካብ ብዙሓት ዘይዕዉታት ሰባት ምህሮ ክትቀስም ትኽእል ኢኻ። ልክዕ ከምቲ ካብ ዕዉታት ሰባት ዓወት ንምርካብ እትመሃሮ፡ ካብቶም ‘ፍሹላት’ ሰባት’ውን ታሪኾም ኣጽኒዕካ መገዲ ውድቀት ክተለልዮ ትኽእል ኢኻ፥ ክትሰዕቦ ግና ዘገድስ ኣይኩነን። ምኽንያቱ፡ ብርግጽ ዕላማኻ ውድቀት ንምርካብ ስለ ዘይኮነ።

**ንህይወት ከነቕልላ እምበር ከነቕልጥፋ ኣይንኽእልን ኢና።**

# ምስጢር ሃበርም ተመሃሮ ኣብ ትምህርቲ እንታይ እዩ?

ፍረወይኒ በርሀ

ኣብ'ዚ ዓለምና ብዘመናዊ ስነ-ፍልጠትን ቴክኖሎጂን ትውንጨፈሉ ዘላ እዋን፡ ብሸለንትናኦም ብቑዓትን ልዑል ዓይነታዊ ፍልጠት ዝዓጠቑን ሃበርም መንእሰያት ምፍራይ ኣብ ህሉውን መጻእን ምዕባለ ሓንቲ ሃገር ኣዝዩ ልዑል ተራ ከም ዘለዎ ኩሉ ዝሰማምዓሉ ሓቂ እዩ። ትምህርቲ መሰረት ኩሉ መዳያዊ ለውጢ ብምኳኑ፡ ካብ ውልቀ-ሰብ፡ ስድራቤት፡ ሕ/ሰብ፡ ሃገር ከምኡ'ውን ብደረጃ ዓለም ከይተረፈ ልዑል ኣቓልቦ ክወሃቦ ጸኒሑን ኣሎን። ኣገዳስነት ትምህርቲ ርዱእ'ኳ እንተኾነ፡ ኣብ ትምህርቲ ዝግበር፡ ወፍርን ጻዕርን፡ ካብ ውልቀ-ሰብ ናብ ውልቀ-ሰብ፡ ካብ ሃገር ናብ ሃገር ዝፈላለ ብምኳኑ፡ ካብ ትምህርቲ ዝሕፈስ እቶት ድማ ብኡ መጠን ክፈላለ ናይ ግድን ይኸውን። ንሎሚ ኣብ'ዚ ሕታም'ዚ፡ ንደረጃ ውልቀ-ተመሃራይ ዝጸልዉ ረቛሒታት እንታይ እዮም ኣብ ዝብሉ ነጥብታት ብምትኳር፡ መጽሔት "ሪደርስ ዳይጀስት" ኣብ'ዚ ኣርእስቲ ኣመልኪታ ካብ ዘስፈረቶ ትሕዝቶ ከካፍለኩም ኢና።

ሚስጢር ልዑል ነጥቢ ዘምጽኡ ሃበርም ወይ ብሉጻት ተመሃሮ እንታይ እዩ? ስለምንታይ እዮም ገለ ተመሃሮ ልዑል ነጥቢ (A+) እናምጽኡ ንመሳልል ትምህርቲ ክምኩትዎን ክውንጨፉን ከለው፡ ካልኦት ሰንክልከል ዝብሉ ወይ ትምህርቲ ኣቋሪጾም ዝኾብልሉን ኣብ ትሑት ስራሕ ክዋፈሩ ዝግደዱን? ትምህርቲ ኑቶም ብባህሪ ብሉጻት (በላሕቲ) ኮይኖም ዝውለዱ ሰባት ጥራይ ዝተሓዝአ ድዩ? ብርግጽ እቲ መልሲ ኣይፋሉን እዩ። እሞ ሚስጢር ዕውት ውጽኢት ኣብ ትምህርቲ ድኣ እንታይ እዩ?

ዝተፈላለዩ መጽናዕትታት ከም ዘረጋግጽዎ፡ ኣብ ትምህርቲ ዕወትን ብሉጽን ውጽኢት ንምምዝጋብ ወሰንቲ ረቛሕቲ፡ ህላወ ጺጋ ወይ ሃብትን ማሕበራዊ ቦታን ዘይኮነ፡ ኩነታት ገዛን ናይ ስድራቤት ተዋሳእነትን ኣገዳስን ጸላውን ምኳኑ የብርሁ። ምኽንያቱ ታሪኽ ሓያሎ ብኣብነት ዝጥቀሱ ሰባት ምስ እንውከስ፡ ንዘበርዎ ድኽነት፡ ጥዕናዊ ማሕበራውን ካልእ ማሕለኽታት ሂወትን ሰጊሮም፡ ናብ ዓበይቲ ዓወታት ክበጽሑ ከም ዝኸኣሉ ሰነዳት ይምስክሩ። ስለዚ ኣብ ገዛ ምሉእ ሓገዝ ዘይፍለዩምን፡ ኣብ ትምህርቶም ስድራቤታዊ ተዋሳእነት ዘይንፈጎምን ተመሃሮ፡ ብሉጽ ነጥቢ ከመዝግቡን ዓወት ክዓትሩን ከም ዝኸኣሉ ኣብ ዝተፈላለየ እዋናት ዝተኻየዱ መጽናዕትታት ይሕብሩ። እስከ ንምንጻሩ ክጥዕመናን መረዳእታና ዝያዳ ክሰፍሕን ንተራን ኣበርክቶን ሰለስተ ዝተፈላለየ ተመክሮ ዘሕለፉ ስድራቤታት ንከታተል።

1. **ቀረብ መጻሕፍቲ**

ለይላ ንስድራቤታ እተኾርዕ ተመሃሪት እያ። ንሳ ብዘይካ'ቲ ኣብ ከባቢኣ ኣብ ዝግበር ንጥፈታት እትገብሮ ንጡፍ ተሳታፍነት፡ ኣብ ዝተኻየደ ሃገራዊ ናይ ዓቕሚ መምዘኒ መርመራ (Standard achivement test) ክትሳተፍ ክኢላ። እቲ ዘገርም፡ ለይላ ዘመዝገበቶ ውጽኢት ኣብ ቤት ትምህርቲ ከይዳ ዝረኸበቶ ኣይነበረን። ቀንዲ ቤት ትምህርቲ ለይላ ገዛኣ እዩ ኔሩ፡ መምህራ ድማ ኣዲኣ። ንል 44 ዓመት ሰልስተ ላንድ ዝተባህለት ኣዲኣ ንለይላ ቀንዲ መምህራ ኣብ ገዛ'ኳ እንተኾነት፡ ኣቡኣ'ውን ኣብ ስራሕ ድሕሪ ምውዓሉ፡ ምሸት ኣብ'ቲ ናይ ስድራቤት ሓገዝ ትምህርቲ ይሳተፍ እዩ።

ላንድ፡ ደቃ ማለት ለይላን ንእሽቶ ሓዋን እንታይ ክመሃሩ ከም ዘለዎም ትፈልጥ'ኳ እንተኾነት፡ ዝያዳ ጸቒጣ ትዛረበሉ ግን "ንደቀይ ዕድላት ምፍጣር'ዩ" ትብል። ደቃ ገለ ከተቕርበሎምን ፋሕተርተር ክብሉ ክትርእዮምን ትብህግ። ላንድ ከም ኣደን መምህር ናይ ገዛን፡ እታ ከም ናይ ትምህርቲ ላባራቶሪ ጌራ እትቕጽራ ዓለም፡ መሰረታ ገዛ ምኳኑ ትኣምን። ልክዕ ከም'ቲ ኣብያተ-ትምህርቲ ብዓቕመን ዘዋድደኦ ኣቕርቦት፡ ስድራቤት'ውን ብዓቕማ፡ ሓገዝቲ ናይ ትምህርቲ ኣቑሑት ከተቕርብ፡ ብዘይካ ተገዳስነትን ሰናይ ተበግሶን እንታይ ወጻኢታት ክትገብር ትሕተት? ከም ኣገላልጻ ላንድ፡ ምስቃል ካርታታት ናይ ዓለም ኣብ መናድቕ ናይ ገዛ፡ ዝሕንጠጥ ወረቐት ምቕራብ፡ ንሓንጎል ዘበራብሩ መጻወቲታት (Brain teasing games)፡ ፍቕሪ ስእሊ ዘሕድሩ መባእታዊ ናውቲ ስእሊ ወዘተ ንተመሃሮ ክሕድረሎም ዝኽእል ናይ ምፍታን ተበግሶ ምንጪ ናይ'ቲ ስዒቡ ዝምዝገብ ብሉጽ ውጽኢት'ዩ ዝብል ርድኢት ኣለዋ።

ቀንዲ መሳርሒ ናይ'ዚ ካብ ገዛ ዝበገሰ ትምህርቲ መጽሓፍቲ እዮም። ተመሃራይ ከም'ቲ ዝድለ ብትምህርቲ ክነፍዕን ብሉጽ ነጥቢ ከምጽእን እንተኾይኑ፡ ዝንበብ ክቐረበሉን ከንብብ ክተባባዕን ኣለዎ። ኣብ'ዚ ጉዳይ'ዚ ህላወን ኣቕርቦትን መጻሕፍቲ ብቐዳምነት ይሰርዕ። መብዛሕትኦም እቶም ኣብ ትምህርትን ካልእ ንጥፈታትን ብሉጻት ዝኾኑ ተመሃሮ፡ ካብ ግዜ ንእስነቶም ኣትሒዞም፡ ምስ መጻሕፍትን ምንባብን ጥቡቕ ዕርክነት ከም ዝነበሮም ይፍላጥ። ተራ ስድራቤት ለይላ'ውን ነዚ ሓሳባት'ዚ ዘድምቕ እዩ።

ኣብ ገዛና ትብል ላንድ "ኣብ

ገዛና ብኣማኢት ዝቑጸሩ ቡብዓይነቶም መጽሓፍቲ ናይ ልብ-ወለድ፡ ታሪኽ፡ ስነ-ፍልጠት፡ ቁጽሪ ወዘተ ኣለው፡፡ እዚኣቶም ኣብ ኩብሕን ፈቓዶ ጣውላን ተኾሚሮም ንንባብን ምርምርን ይዕድሙ፡” ትብል፡፡ ወለዲ፡ ደቆም ገና ንኣሽቱ እንከለው ፍቕሪ ንባብን መጽሓፍትን መታን ክሓድሮም፡ ባዕላቶም መሰጥቲ ናይ እንስሳታትን ካልእን ዛንታታት ከንብበሎም ከለው፡ ፍቕሪ ንባብ ኣብ መንፈሶም ስለ ዝሰርጽ ምስኦም ይዓብን ይምዕብልን፡፡ “ደቅና ብመጠን ደረጀኦም ከንብቡን፡ ብጸቕጢን ትእዛዝን ዘይኮነ ኣብኡት ብፃምኧን ከንብቡ ኑተባብዖም” ትብል ላንድ፡፡

ክኢላታት ትምህርቲ፡ “እቲ ቀንዲ ሓሳብ ኣብ ብመጽሓፍ ዝተሰነየ ኣገባብ ትምህርቲ፡ ንደቅኻ ኣርኣያ ወይ ኣብኡት ኮንካ ኩተንብበሎም ምኽኣልን ከንብቡ ምትብባዕን እዩ” ይብሉ፡፡ ንእሽቶ እንከለኻ ብግቡእ ኩተንቡብ ዘይምኽኣል፡ ኣብ ዝቕጽል ዓመታት ኣብ ትምህርቲ ርኡይ ኣሉታዊ ውጽኢት ክህልዎ ከም ዝኽእል እቶም ክኢላታት ብተወሳኺ ይገልጹ፡፡

ኣብ መስርሕ ተሳትፎ ወለዲ ኣብ ምምሃር ደቆም፡ ጥንቃቐ ዘድልዩ ጉዳይ፡ ወለዲ ናይ ገዛእ ርእሶም ድሌታት፡ ወይ ባህግታት ኣብ ልዕሊ ደቆም ብሓይሊ ወይ ብጸቕጢ ከስገድዱ ዘይምፍታን እዩ፡፡ “ኩሉ ዘድሊ ምስ ቀረብካሎም፡ እንታይ ኪኾኑን ንመን ክመስሉ ይደልዩን ናቶም ውሳነ ኪኸውን ኣለዎ፡፡” ትብል ላንድ፡፡

2. **ህላወ ንጹር መምርሒታት**

ቦኒ ሄርናንደዝ ኣደ ሰለስተ ቆልዑን፡ ብትሕት ደሞዝ እትኑበርን ኣደ እያ፡፡ ዘይከም  እኹል ትምህርቲ ዝቐሰሙ ስድራቤት ሊይላ፡ ሄርናንደዝ ትምህርታ ኣብ ታሽዓይ ክፍሊ ዘቋረጸት እያ፡፡ እንተኾነ ትሑት ኣካዳምያዊ ፍልጠታ፡ ንደቃ ኣብ ትምህርቶም ካብ ምዕዋት ክዓግቶም ኣየፍቀደትን፡፡ ናይ'ዚ ህያው መርኣያ ድማ ጓላ ንሄርናንደዝ፡ ኣብ ናይ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርታ ዕውት ውጽኢት ኣብ ርእሲ ምምዝጋቡ፡ ናይ ኮሌጅ ትምህርታ ንምክትታል ኣብ ምቅርራብ ትርከብ፡፡ ካብ ኣንፈት ትምህርቲ ዘመዛብሉን፡ ዓንቀጽቲ ትምህርቲ ዝኾኑ ኩሎም ነገራት፡ ኣብ ኣባላት ስድራቤት ሄርናንደዝ ብንጹራት መምርሒታት እዮም ዝዳንዩ ወይ ፍታሕ ዝረኽቡ፡፡ “ሓሸሽ ይኹን ሓሸሽ መሳሊ ምውሳድ ወይ መስተ ምስታይ ኣይፍቀድን'ዩ፡ ኣብ ናይ መጽናዕቲ ግዜ ምድቃስ ኣይፍቀድን'ዩ” ዝብሉ መሰረታውያን ሕግታት፡ ነታ ስድራ ብማዕረ ዝብጽሑዋ እዮም፡፡

ኣብ ሂወት ደቅኻ ጽቡቕ ምክትታል ምግባር፡ ኣብ ቦርሶኦም እንታይ ይቕመጥ ምፍታሽ፡ ኣብ ሰደቕኦም እንታይ ኣሎ ምዕዛብ ወዘተ እቶም ተመሃሮ ኣብ ትምህርቶም ምትእትታው ዝጉብር ዘሎ ነገራት ንምፍላጥን፡ ንምእላዩ ኣብ ዝግበር ተበግሶ ሓጋዚ ተራ ኣለዎ፡፡ ሄርናንደዝ ዋላ'ኳ ብሰንኪ ኣካዳምያዊ ድኽመታ ንደቃ ኣብ ዘወሃብዎ ዕዮ-ገዛ ኣይትሓግዞም፡ ትዕቢት ኣወጊዳ ኣእምሮኣ ንፍልጠት ክፉት ብምግባር፡ ዝፈልጡ ጸዊዓ “ እዚኣ ከመይ ትግበር” እናበለት ደቃ ከም ዝሕገዙ ከም እትጉብር ትገልጽ። ስለዚ ንደቅኻ ፍልጠት ስለዘለካ ጥራይ ዘይኮንካ ትሕግዞም፡ ዝፈልጡ ሓቲትካ'ውን ክትሕግዞም ዘጸግም ዘይምኳኑ ጽቡቕ ኣብኡት



እዩ። ብዘይካ'ዚ'ውን ኩተንቡብ ብዘይ ምኽኣልካ፡ ኣብ ልምዲ ምንባብ ኣብኡት ክትከውን እኳ እንተዘይከኣልካ፡ ናብ ኣብያተ-መጽሓፍቲ ሒዝካዮም ምኻድን ንኽንብቡ ምትብባዕን ካልእ መልክዕ ሓገዝ ኣብ ንባብ እዩ።

3. **ስጉምቲ ምውሳድ**

ድኹመት ተመሃሮ ኣብ ትምህርቲ፡ ብሰንኪ ሸለልትነትን ሕመቕን መምህር'ውን ኪጋጥም ይኽእል እዩ። ደቅኻ ኣብ ትምህርቶም ጽቡቕ ክሰጉሙ ጸኒሖም፡ ኣብ ዝቐጽል ክፍሊ ወይ ግዜ፡ ድኹመት ምስ ዘርእዩ፡ ገለ ነገር ኣጋጢሙ ከም ዘሎ፡ ክትጥርጥር ወይ ክትግምት ኣለካ። እቲ ጠንቂ ኣበይ ከም ዘሎ ክትፍትሽን ማዕረ ማዕሪኡ'ውን፡ ንምፍትሑ ስጉምቲ ምውሳድ፡ ኣገዳሲ እዩ።

ጓል 46 ዓመት ሱዛን ኣደ ክልተ ቆልዑት እያ። ሱዛን ኣደ ጥራይ ዘይኮነት'ውን፡ ንደቃ ኣብ ገዛ ኣብ ትምህርቶም ጽዑቕ ምክትታል ብምግባር፡ መምህር ናይ ገዛ'ውን እያ። ኣተሓሕዛ ናውቲ ትምህርቶም፡ ጽሕፈቶም፡ ውጽኢት ፈተናኦም፡ ውጽኢት ዕዮ ክፍሎምን ዕዮ ገዛኦምን ኩሉ እናፈተሸት ትከታተል። ሓደ እዋን ንሱዛን ኣቓልቦኣ ዝሰሓበ ኣጋጣሚ ተኸሰተ። ንእሽቶ ጓላ፡ እተመዝግቦ ዝነበረት ውጽኢት ብፍላይ ድማ ናይ ቁጽሪ ውጽኢታ እናንቆልቆለ ክኸይድ ተዓዘበት። ጠንቂ ናይ'ዚ ንምፍላጥ ድማ ኣብ'ቲ ጓላ እትመሃረሉ ቤት ትምህርቲ ዑደት ኩተካይድን ክትዕዘብን ወሰነት። ኣብ'ዚ ህሞት'ዚ ድማ፡ እቲ ንጓላ ዝምህር መምህር ንፉዕ ከምዘይኮነ፡ ብኣመሃህርኡ ከም ዘይተሳሕበት ኣስተውዒላ። ኣስተውዒላ ጥራይ ግና ትም ኣይበለትን። ንጓላ ባዕላ ተወሲኺ ሓገዝ ኣብ ገዛ ክትህባ ተበግሶ ወሰደት። ኣብ'ቲ ቤት ትምህርቲ ዘየለ ቀረብ ናውቲ ትምህርቲ ብዓቕማ ክትቕርበላ ጻዕርታት ኣካየደት። በቲ ዝወሰደቶ ስጉምቲ ኸኣ፡ እታ ኣብ ቁጽሪ ድኹመት ዘርኣየት ጓላ ርእይ ምምሕያሽ ኣምጺኣ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ናይ ቁጽሪ መምዘኒ ብቕዓት መርመራ ክትሳተፍ በቒዓ።

ስለዚ ንደቅና፡ ናብ ቤት ትምህርቲ ምብጻሕን ምምላስን ጥራይ ዘይኮነ፡ ብዛዕባ መምሃራኖም፡ ኣዕሩኽቶምን መሓዙቶምን፡ ትሕዝቶ ቤት ትምህርቶም  ዘይወግዓዊ ዕላል ምኪያድ ሓበሬታ ንምእካብ ዝኽእል ሜላ'ዩ። እቲ ዝኣኸብካዮ ሓበሬታ ስጉምቲ ንኽትወስድ ዝጠልብ እንተኾይኑ ድማ፡ ከይወዓልካ ከይሓደርካ እቲ ዝድለ ስጉምቲ ክትወስድ ኣለካ። ምኽንያቱ ሸለልትነት ኣብ ትምህርቲ ሳዕቤኑ ቀሊል ስለዘይኮነ።

ብዘይካ'ዞም ንተራን ኣበርክቶን ወለዲ ኣብ ምሕጋዝ ተመሃሮ ደቆም ዝገልጹ ነጥብታት፡ ተመሃሮ'ውን ብወገኖም፡ ምስ ግዜኦም፡ ዓቕሞምን ተገዳስነቶምን ዝኸይድ ዘቤታዊ ንጥፈታት ምሃብ ኣገዳሲ ምዃኑ ዝተፈላለዩ መጽናዕትታትን ኣብ'ቲ ሞያ ብዙሕ ተመክሮ ዘለዎም መምሃራንን ይገልጹ። ምክፍፋል ዘቤታዊ ንጥፈታት፡ ተመሃሮ ኣበርክትኦምን ሓላፍነቶምን ኣብ ስድራቤቶምን ሕብረተሰብን ዝያዳ ዋጋ ክህብዎ ሓጊዚ እዩ። እቶም ብሉጻት ተመሃሮ እቶም ኣብ ገዛ ንስድራኦም ዝሕግዙ ምዃኖም መምሃራኖም ይጠቕሱ። ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ'ውን ካብ ካሪክሉም ወጻኢ ኣብ ክለባትን ዝተፈላለዩ ንጥፈታትን ምስታፍ'ውን ኣገዳሲ እዩ። ንተመሃሮ ብሉጻት ወይ ንፉዓት ዝገብሮም ዘመዝግብዎ ልዑል ነጥቢ ጥራይ ኣይኮነን። ኣብ ዝተፈላለዩ ክለባትን ንጥፈታትን ምውሳእ፡ ተመሃሮ ናይ መሪሕነት ክእለት ከጥርዩ፡ ፈጠራዊ ሓሳባት ከመንጭው፡ ሽግራት ዝፈትሕ ሓሳባት ከውሕዙ ወሳኒ ተራ ኣለዎ። ስለዚ ተመሃሮ፡ ኣብ ንኡስ ዕድሚኦም ሓያል ጎድኖም ኣየናይ ምዃኑ ክፍትሹ ዕድል ክውሃቦም ኣለዎ። ብተወሳኺ ወለዲ፡ ደቆም ዝጻወትሉ፡ ተለቪዥን ዝዕዘብሉ፡ ዝድቅሱሉን ኣመጋግባኦምን ክከታተሉን ሰሩዕ ግዜ ክፈልዩሉን ንእግረ መገድና ክዘየኻኽር ንደሊ። ልዕሊ'ኹሉ ትምህርቲ ጻዕርን ወፍሪን ዝሓትት ብምዃኑ፡ ሓጺር መገዲ (Shortcut) ዝበሃል ከም ዘየለ ወለዲ ከስተውዕሉ ይግባእ።



# ዝሓሸ ንስኻ ምፍጣር

ፊልሞን ተስፋኣለም

ሰብ ኢኻ ወቕብ ግርማ ዝሃዘንካ ፍጡር፡ ኣብቲ ዘለኻዮ ጥራይ ዝተደኮነ ጽባቐ ግን ክኸውን የብሉን። ተመጢጣ ናብ ዝደለኻዮ እትበጽሕ ህይወት ኢኻ ትውንን፡ ከምቲ ዘለኻዮ ጥራይ ኣይኮንካን ንስኻ፤ ንሱ ገለ ካብቲ ክትከና እትኽእል ሓደ'ዩ፡ቀዋሚ ንስኻ'ውን ክኸውን ኣይክእልን'ዩ። ዕጉብ ኴንካ ምቕጻል ደኣ'ምበር፡ ዕጉብ ኮይንካ ደውምባል ዕቤት ኣይወልድን'ዩ። ነፍሲ ወከፍ ዕማም ዝዘዝምጋሉ ካልእ ዕማም እትጀምረሉ ህሞት'ዩ። ከምቲ ዝበርኻዮ ምቕጻል ኣይትፍቶ፤ ንሱ ደኣ ትፈልጦ እንዲኻ። ህይወት ንዘይትፈልጦም ኣብ ምንዳይ'ዩ መቐረታ ዝኸሳዕ፤ ዕሉታዊ ክሕከሩ ዘለዎም መድረኻት ታሪታት ህይወት'የም፤ ኣብኡየም ክትሕዝል ምስ ጀመርካ ኽኣ ዝያዳ ትሓኩር። ምንባር ንስኻ ትብሎ'ዩ ንዓኻ። ንሱ'ዩ ኽኣ ሓቂ፡ ዝተዘራረገ ጣዕሚ ዝረሓቑ ህይወት ጽዕኑት'ዩ ንኸሉ። መስጥሒ ውሽጥኻ ተግባርካ ይኹን። ሓይልኻ ኣብቲ ዘለኻዮ ጥራይ ዘበቅዕ ኣይኮነን። ዝያዳ ክሰርሕ ዝኽእል ውሽጥኻ ዓቕሚ ኣየድልዮን'ዩ። ኣብ ነፍሰወከፍ ደቒቕ ገለ ክትገብር ከም ዘለካ ዘክር። ግዜ ይሓልፍ እንተሎ ንስኻ ክትተርፍ የብልካን። ምኽንዩ ንዓኻ ክምላእ ኢሉ'ዩ። ኩሉ ኣሰራርሓ ዓለም ንጸቡቕካ ኢሉ ዝተሰርሐ'ዩ።

ኣብ ከባቢኻ ዘለዉ ፍጡራት ደለይቲ ድልየትካ'የም፡ ዝተፈላለየ ጣዕሚ ዘይነጠቦ ጉዕዞ ትህኪት'ዩ ዘፍሪ። ባዕልኻ ብዘምጻእካዮ ደረት ህይወትካ ኣይትደርት። ተኻዕዩ ዘይጭለጥ ኣግሕታት ዘጥልል ሓሳባት ኢኻ'ኮ ትውንን። ነፍሲ ወከፍ ዕለት ገለ ሓድሽ ነገር ክትገብር ዝተዋህበትካ'ያ፤ ሓላፍነትካ እንተዘይዘኪርካ ግን ዘይረስዕዎ ከምልኡኻ'የም። ንስኻ ትፈትዎ ግን ኣይኮነን። ዝደለኻዮ ኢኻ ትፈትዎ፡ ንትደልዮ ትፈትዎ እንተኾይንካ ኢኻ ትኸና። ምኳን ከኣ ንዝያዳ ካልእ ምስሊ የተባብዖ። ብርትዐ ትፍሕረሉ ማዕሙቕ ውሽጥኻ ገንጸሎ፡ ሰረት ኩሉ ዕቤት ብምኳንካ ድማ ንለውጢ ከንቅለካ'ዩ። ኣብዚ ሓዲድ እዚ ተረጊጽካ ድማ ምንባርካ ክትፈትዎ ኢኻ። ሽተት ምባል ኣብ ካልእ ከኑተ ህላወ ምኳን ማለት'ዩ። ዝተቐየረ ስምዒት ድሕሪ ዝተቐየረ ተግባር'ዩ ዝስዕብ። ብዝተፈላለየ መኣዝን ክይጠመትካ ዝተፈልየ ትርኢት የለን። እናሓረቕካ ኣይትሕጎሰን ኢኻ። እናኻዕካ ኣይትስሕቕን ኢኻ። እናሰሓቕካ ኣይትኣትውን ኢኻ። ምኽንያቱ ብዝተፈላለየ ዘርኢ ሓደ ዓይነት ፍርያት ኣይሕፈሰን'ዩ። ዝተኻጸለ ርኽብ ኣልቦ ጠንቅታት ሓደ ዓይነት ሳዕቤን ኣየምጽኡን'የም። ቀጻሊ ሓድሽ ሰብ ንምኳን ሓድሽ ሓሳብ ፍጠር። ንዘሮንካዮ ኩሉ ንስኻ ዝበርካዮ'ዩ። ሓደ ዓይነት ስምዒት ዘይተንቀሳቕስ 'ተለኻ ጥራይ ኢኻ ተስተማቕሮ፡ ንኽብሪ ህላዌኻ ኣቃጢኑ ምንባርካ ዘህርር እዋናት'ውን ክሰርሓልካ'ዩ። ንዘይትፈትዎ ክትከውን ኣይትንበር። ብዘይ ባህግኻ ህይወትካ ኣይትገተታ። ክብር ኢኻ'ኮ ብሕሱር ክብርኻ ከተፍርሱ ተረማምሲ ትርኢት ዝተነፍገ ምስሊ ቅብኣ ናይ ሰሉት'ዩ። ሰሉ ምኳን ከኣ ኣንጻር ውሽጥኻ ምልዓል ማለት'ዩ።

ኑበስኻ ምስልጣን ዝይዳ ዘለኻዮ ንምኳን ምንቃል ማለት'ዩ። ገለ ከይጸዓንካ ኣይተራግፍን ኢኻ። ዝያዳ ውሽጥኻ ክትጽዕን ከለኻ ዘይትፈልጦም ርኽቢታት ርእሰማልካ ይኾኑ'የም። ሰብ በቲ ዝፈልጦ እዩ ህይወቱ ዝመርሕ፡ ህይወቱ ክሳብ እታ ዘለዋ እዋን ብዝፈልጦም ሓቅታት ዝተሳደቐት'ያ። ካልእ ዝተፈልየ ምስሊ ክሃንጽ እምበር ሓድሽ ነገር ክፈልጥ ኣሎዎ ማለት'ዩ፡ ምኽንያቱ ዝያዳ ክትፈልጥ ከለኻ ዝያዳ ትደፍር፡ ዝያዳ ክትደፍር ከለኻ ድማ ዝያዳ ትፍትን፡ ዝያዳ ክትፍትን ከለኻ ዝያዳ ትጋገ፡ ዝያዳ ክትጋገ ከለኻ ዝያዳ ትዓቢ፡ ዝያዳ ክትዓቢ ከለኻ ድማ ዝያዳ ትሕጎስ፡ ስለዚ እምበኣር ዝያዳ ምፍላጥ ንዝያዳ ሕጉስ ምኳን መሰረቱ'ዩ ማለት'ዩ። ዘይቀያየር ደረቅ ምስሊ ኣብ ህይወት ኣይሰርሕን'ዩ፡ ምስ ዝንቀሳቐስ ተግባር ዝተቐየረ ክውንነት'ዩ ዝፍጠር። ክንነብር ከለና ኑቲ ዘለና ከንዘናጋዕሉ ደኣ'ምበር ብዘይብልና ክንጭነቕ ኣይኮነን ክኸውን ዘለዎ። ኩን ስለ ዝበልካዮ ህያው ዝኾነ ተግባር ኣብ ህይወትካ የለን። ብዘይ ፍቓድካ ፍቓድ ረኺቡ ህይወትካ ዝቕይስ ሓሳብ ኣይተፈጥረን፡ ኩሉ ድሕሪ ንስኻ ትብሎ'ዩ ናባኻ ዝውተፍ። ከይተረዳእካ ዘርኡ ዝተኸለ እኩይ ሓሳብ ህይወትካ ከይመልጥ፡ ኣጻርዩ ዘዘሩቅ መንፈት መሳርሒ ዕሉታዊ ተግባራትካ ይኹን። ንዘይፈተኻዮ ምኳን ኣይትፍቶ፡ ክይጋገም ንዘይኽእል ትርኢት ጥንቃቐ የድልዮ'ዩ፡ ሓላፍነትካ ዘይምዝንጋዕ ህይወትካ ምፍቃር'ዩ ትርጉሙ።

ብንቕሓት ዝተጠርፈፈ ከረጺት ቦትኡ ኣእምሮኻ ይኹን፡ ካብኡ እናመጀረጥካ ህይወትካ ክትነስዕ ተበገስ። ባዕልኻ ዝጓረትካዮ ድንቂ በረኸታት ንህይወትካ ከዕግቦ'ዩ። ዕግበት ተኸዲንካ ዝያዳ ንምኳን ቀሊሕምሊሕ ኣይትፍቶ፡ ዝተፈላለዩ ሕብርታት ወቕብ ትርኢት'ዩ ዘለዎም። ህይወትካ ብኸዕሚዚ ዓይነት ምስሊ ተቐቢአ ክትርእያ ክንደይ ዙበህግ መስለኻ፡ እዚ ሕጂ ዘለኻዮ ሓደ ካብ'ቶም ዝተፈላለዩ ሕብርታት ህይወትካ'ዩ። ኑቶም ካልኦት መታን ክትኾኖም ከኣ መሊሽካ ተንቀሳቀስ። ዝተፈልየ ቅዲ ካብ ናይ ትማሊ ተጠቐም። እቲ ካልእ ምስሊ ንኽትርእዮ ኣይክትጸግምን ኢኻ። መሊሽካ ንዘይፈተንካዮ ተግባር ሽዑ'ውን እቲ ካልእ መዳይ ክትረኽቦ ኢኻ። ኣብ ሓደ ዓይነት ብቐዓት ዝኮበር፡ ብሓደ ዓይነት ዓወት ዝዕግብ ኣይትኹን፤ ምኽንያቱ ዘራዒ ኑበስኻ ምኳንካ ንዝያዳ ዕቤት

ክሓልክላ ስለ ዝኽእል፡ ከም መንዝሪ እምበር ከም ዛዞሚ ንዕብየትካ ኣይትርኣየ። ክትጉበር ክትክእልን ኣብ ከርሲ ናይ ዓለም እምብዛ ምእቱትካ'ዩ። ከምኡ እንተደኣ ጌርካ'ዩ ኸኣ ሓይልኻ ዝበራብርን ንዘተፈልየ ህንጻት ዝቕልን። ዝንቀሳቀስ'ዩ ዘይደክም፡ ወጺኢትና የጣቓዓልና'ዩ። ዘተባብዕና ስለዝኾነ ኸኣ ኣይንደክምን። ሓድሽ ነገር ዘይምርኩብ'ዩ ድኻም። ካብ'ቲ ዘለኻዮ ተዘይተላዓልካ ንሱ ጥራይ'ዩ መግለጺኻ። ካብ ዓለም ዝዋቐረቶም ትሕዝቶታት ዘቑቐ፡ ዝተፈልየ ንሽካ ክትሰርሕ ምረጽ። ብኸሉ ወገኑ ብሉጽነት ዝነበሮ ውቃብ ዘለዎ ህይወት ግበር። በቲ እኳ እትፈልጦ ጥራይ ኣይትዛወር። ገለ ዝፈታትካ ቅርጹ ዘይትፈልጦ ጋሻ ተግባር ብጸይካ ግበር። ኑቲ ዘይትፈልጦ ንኽትርእዮ ማሰኮት ክኸፍተልካ'ዩ። በዚ ተቐጺልካ እቲ ካልእ ዝብለካ ባዕሉ ኣብ ወሸጦኻ ተኾይጡ ድምጹ ከድርጉሕ'ዩ። ወዲ ሰብ ንከባቢኡ ክረብሓሉ ተዘይፈቲዩ ኣብቲ ከባቢ ተሓቢኑ ክነብር ዓቕቡ'ዩ ዝኾና ከም ባዕዲ ከኣ ይኸውን። ጉሁይ ጣዕሚ ዘይርኸቦ እዋናት ድማ የጽንት። ነፍሲወከፍ ፍጡር ናይ ጉዕ-ርእሱ ዝጽወ ዛንታ ዝኸዘ'ዩ። የእዛን ዓለም ግን ከም የእዛንና ወትሩ ክፉታት ኣይኮናን። ብናትካ ተበግሶ ዝዘንቶ ዛንታ'ዩ ንዓለም ዝበቅዕ። እዚ ድማ ዝተፈልየ ኩርናዕ ትሕዝሉ መድረኽ ይፈጥር።

ተፈጥሮ ሓበራዊ ቋንቋ ኣለዎ። ኩሎም ተፈጥሮኣዊያን ክስተታት ኣይጨኻኸሉን'የም። እናተሓጋገዙ ንህላዌ ምድሪ ከማዕርጉ ይረኣዩ። ሰብ'ውን ዝደነቕ በረኸት ተፈጥሮ'ዩ። ተለዋዋጢ ምስሉ ቀዋሚ መግለጺ ንኽይለግሮ ረቋሒ'ዩ። እንተኾነ ቆስሞሳዊ ትርጉሚ'ኳ ዋላ ተዘይሃለዎ፡ ነፍሲወከፍና ንብሎ ንዖና ቅኑዕ'ዩ። ብዙሕ ሰብ ዝረዓመሉ ብዚሐ፡ ሓቂ'ዩ ማለት ኣይኮነን። ርድኢትና ብድሌታትና ይምእዘን'ዩ፡ ኣብ ንሰም የ ንንደልዮ ዘርዊ ምስ ዝኸውን ዚያዳ ንግደሰሉ። ምጉዳስ ዚያዳ ምትኳር ማለት'ዩ። ዘድልየካ ምርኩብ ዘይኮኑ ዘለገሰካ ምድላይ'ዩ ዘይብሉል ጉሩም ስምዒት ዝፈጥር፡ ዘይገራጨው ስምዒታት ንውድቀት'የም ዝዕድሙ። ምኽንያቱ ኣብ ኣእምሮና ሓደ ዓይነት ድልየት ጥራይ ዝፍጠሩ ሓሳባት የለዉን። ብኸባቢና ንዘመጽእ ጽልዋ ኣብ ግምት ኣእቲና ምስ ንርእዮ ድማ መዓልታዊ ዝተፈላለዩ ስምዒታት ኢና ነኣንግድ። እዚ ማለት ጽቡቕ ሕማቕ ንብሎ ስምዒት ኣብ ክልቲኦም ሓደ ጥራይ ክሰፍር ክጀምር ከሎ፡ ልዑል ቁጽጽር ናይ ህይወትካ ተረጋጊጹ'ሎ ማለት'ዩ።

# ቀዳሞት

## ናይ…ኢድ…ሰዓት

ሰዓት፡ ክሳብ 1900፡ ኣብ ጁባ ናይ ስረ'ዩ ነይሩ ሰፊሩ። ከም ዝዕለሉ ስዊዝርላንዳዊ ሰራሒ ሰዓት ኣብ ሓደ መናፈሻ፡ ሓንቲ ሰበይቲ ሰዓታ ኣብ ኢዳ ኣሲራ ብኽልተ ኢዳ ብዘይ ጸገም ደቃ ሒዛ ክትሓልፍ ርእዩዋ። እዚ ምስ ረኣየ ኣብ 1790 ሰዓት ኣብ ኢድ ከም እትእሰር ገይሩ ሰሪሑዋ። እንተኾነ እዚ ስርሑ ጠመተ ከይተዋህቦ ሓደ ዘመን ሓሊፉ። ብ1914 ናይ ኢድ ሰዓት ኣብ ስዊዝርላንድ ኣብ ሓደ ኤግዝቢሽን ምስ ቀረበት፡ ሰባት ክድነቑላ ተራእዮም። ሎሚ ኣብ ዓመት ብውሑዱ 100 ሚልዮን ሰዓታት ይፈርያ ኣለዋ።

## ጃንጥላ

ሰብ፡ ቅድሚ ነፈርቲ ምምሃዘን'ዩ ከንሳፍፉዎ ዝኽእሉ ነገራት ሒዙ ካብ በረኽቲ ቦታታት ክዘልል ጀሚሩ። ኣብ መወዳእታ 18 ክፍለ-ዘመን'ዩ፡ ኣብ ፈረንሳ ዝርከብ ኣዝዩ በረኽ ታወር፡ ሜትሮን ፈረቓን ዝሰንጣቑቱ ጽላል ተኣሲሮሉ ዝዘለለ በጊዕ ብሰላም ከይተጉድአ መሬት ረጊጹ። ብ1797 ፈረንሳዊ ኣንድረ ገርነሪን ኣብ ውዑይ ኣየር ዝሓዘት ባሎን እተኣሰረት ዘንበል ተጻዒኑ 680 ሜትሮ ብራኸ ንሰማይ ሓኺሩ። ካብዚ ብራኸ ሸውዓተ ሜትሮ ሰንጣቒ ዘለዋ ጽላል መሰል ጃንጥላ ሒዙ ዘሊሉ። ኣብ መሬት ብሰላም ዓለበ። "ክኸውን ይኽእል እዩ" ኢሎም ሓሰቦም ዘይፈልጡ ዝበሩ ድማ ኣእመናዎም።

## መዝገበ ቃላት

ዝበዝሐ እዋን ቃላት ምትርጓሞም ምስ ዝኸብደና መዝገበ ቃላት ኢና እንውክሶ። ናይ እንግሊዝ መዝገበ ቃላት እተፈላለየ ኩይኑ ብበዝሐ ዝሕዞ ቃላትን ዘዳልዉዎ ኣካላትን ይፈላለ። ናይ ገዛ ተባሂሉ ዝዳሎ መዝገበ ቃላት ብገምጋም ካብ 50,000 ክሳብ 100,000 ቃላት ምስ ትርጉሞም ይርከብዎ። ኣብ ትምህርቲና ይኹን ኣብ ዝበዝሐ ቤት ንባብ እንረኽቦ ኦክስፎርድ መዝገበ ቃላት እዩ። እዚ ኣብ 12 ቅጺ (ክፋላት) እተዳለወ መዝገበ ቃላት፡ ክሳብ 415,000 ቃላት ምስ ትርጉሞም፡ መግለጺኦምን ታሪኾምን ሒዙ ይርከብ። እዚ ኦክስፎርድ መዝገበ ቃላት ተጽሒፉ ንኽዘዘም 44 ዓመታት ወሲዱ። ነፍሲ-ወከፍ ዓመት ሓደስቲ ቃላት እናወሰኸ ደጊሙ ክሕተም'ዩ ጸኒሑ። ቋንቋ እንግሊዝ ክሳብ 800,000 ዝበጽሑ ቃላት (ምስ ቴክኒካዊ ቃላት ሓዊስካ) ዘለዎ ኩይኑ፡ እዚ ብዘሐ'ዚ ኣብ ሓደ መዝገበ ቃላት ክሳብ ሎሚ ኣይሰፈረን ዘሎ።

## ብሶላ

ብሶላ ወይ ኮምፓስ ኣንፈት እትሕብር መሳርሒት ኢያ። ኣብ እተለምደን ዝዓበናሉን ከባቢ ጥራይ ንዛወር እንተ ኺይና ኣገዳስነት ብሶላ ዘይክርደኣና ይኽእል እዩ። ኣብ ኣንፈትካ ዘጥፍኡ ኣጋጣሚታትን ቦታታትን ኣገዳስነት ብሶላ ኣዝዩ ዓቢ እዩ። መርከበኛታት ኣብ ማእከል ውቅያኖስ ምስ ኣተው፡ ብታሕቲ ማይ ብላዕሊ ኸኣ ሰማይ ጥራይ እዮም ዝርእዩ። ኣንፈት ጉዕዞኦም ዝሕብሮም ብሶላ እዩ። ቀዳሞት ሰባት ብኸዋኽብቲ ይምርሑ ነይሮም'ዮም። መዓስን ብኸመይን ብሶላ ከም ዝጀመረ ዝፈልጥ የለን። ኣብ መወዳእታ 11 ክፍለ-ዘመን ድ.ል.ክ፡ ኣብ ሓንቲ መጽሓፍ ናይ ቻይናውያን ብሶላ ይጥቀሙ ከም ዝበሩ ዝሕብር ጽሑፍ ተረኺቡ። ኤውሮጳውያን ብ1345 እዮም ብሶላ ክጥቀሙ ጀሚሮም። ልቢ'ኻ ኣውዲቒካ እትጓዓዘላ ብሶላ ግን ኣብ 19 ክፍለ-ዘመን ክትሰርሕ ክኢላ።

# ንድሩትነትካ ምድፋእ

ኢንጅ. ሚኪኤል ኣዳም

ክትትግብሮ ወይ ክትዓዮ እትደሊ ዕዮ፣ እናሃለወካ ተዓዚምካ እንተዘይዓይኻ፣ ርእሰ-ድሩትነት ኣለኻ ማለት እዩ። ንገዛእ ርእስኻ ምድራት ሓደ ሓደ ጠቕምታት ኣለዎ። ንኣብነት፣ ካብ ልዕሊ ናሕሲ ዘሊልካ ክትድሕን ከም ዘይትኽእል የረድኣካ። እንተ ኾነ፣ ገዛእ ርእስኻ ምድራት ካብቲ ዝህቦ ረብሓ ዝፈጥሮ ጸገም ይበዝሕ። ገዛእ ርእስኻ ምድራት፣ ኣብ ገዛእ ርእስኻ ምጥርጣርን ፍርህን ስለ ዝፈጥር፣ ዝሓሸ ሃዋህው ንኸይነንግስ፣ ሓሊኹ ብምሓዝ፣ ኣብ ጸቢብ ዓንኬል ከም እንሕጸር ይገብረና።

ርእሰ ድሩትነት፣ ጠቓሚ ድዩ ጎዳኢ፣ ብቐሊሉ ዝልለ እዩ። ጊዜ መዲብና ብምምማይ፣ ነቲ ዝጠቕመና ክንቅጽሎ፣ ነቲ ዘየድልየና ድማ ክንጉሕፎ ኣገዳሲ'ዩ።

ክቡር ኣንባቢ፣ ንሓጺር እዋን ብዛዕባ'ቶም ኣለዉኒ እትብሎም ድሩትነታት ኣሰላስል። ፈጺመ ክገብሮ ኣይክእልን'የ እትብሎ እንታይ ኣሎ፧ ስለምንታይ ከምኡ ኢልካ፧ ነዞም ሕቶታት ብልክዕነት ክትምልሶም እንተ ዘይክኢልካ፣ ኣብ ጽሑፍ ብምስፋር ሕሰበሎም።

ድሩትነታትካ ምስ ኣለለኻ፣ ብዛዕባኦም ኣዕሚቕካ መርምር። ካብኣቶም፣ ተሰፋ ዘቑርጹ ወይ ከኣ ዘይከኣሉ መሲሎም ዝረኣዩኻ ክህልዉ ይኽእሉ እዮም። ነቲ ንስኻ ክትግብሮ እትደሊ ዕዮ ግን ከኣ ዘይተግበርካዮ፣ ካልኦት ክትግብርዎ ኪኢሎም'ዶ፧ ኣብ ሕሉፍ ህይወትካ'ኸ ንምፍጻሙ ክብድ ዝብል ዕዮ ዓሚምካ'ዶ ትፈልጥ፧ ነቲ ሽዑ ኣጋጢሙካ ዝነበረ መሰናኽል ብኸመይ በዲህካዮ፧ ተመሳሳሊ ሜላ ተጠቒምካ'ኸ ካልእ ሽቶ ከተተግብር'ዶ ኣይምኻኣልካን፧

ነዞም ሕቶታት፣ ቅኑዕ ወይ ጌጋ ዝብሃል መልሲ የብሎምን። እቲ ምንታይ፣ እቲ ቕኑዕ፣ እቲ ንስኻ እትሓስቦን ዝስምዓካን ጥራይ'ዩ ። ንዝርዝራትካ ብሓደ ወገን ናይ ጠረጴዛካ ኣንብሮ። ቀጺልና፣ ብዛዕባ እምነት ዕሙቕ ብዝበለ መልክዕ ክንምርምር ኢና።

እምነታትካ፣ መላእ ህይወትካ ዝንበረሉ መሰረት እዩ። እዚ መሰረት እዚ፣ ብኹነታት ሕጻንነትካ፣ ተመኩሮኻ ኣብ ህይወትን ከም ውጺኢቱ ባዕላኻ ዝፈጠርካዮ መደምደምታትን ዝህነጽ እዩ። ነፍሲ ወከፍ ኣብ ሕይወትካ ዝፈጸምካዮ ተግባር፣ በዞም እምነታት'ዚኣቶም ተተባቢዑ ወይ ተዓጊቱ እዩ። ኣብ ህይወት ዘጋጥሙኻ ኩነታት ከም ውጽኢት ተግባርካ እዮም።

ደሩትነትካ ብምድፋእ ዕቑር ተኽእሎኻ ንምዕባይ፣ ነቶም ብዛዕባ ድሩትነታትካ ዘሎካ እምነት ምምርማር የድሊ። ነቲ ናይ ምምርማር መስርሕ፣ ድሮ ንገለ ካብቶም ዝረኣዩኻ ድሩትነታት ብምዝርዛር ጀሚርካዮ ኢኻ። እንተኾነ ንድሩትነታትካ ብኣድማዕነትን ንሓዋሩን ንምቕያሮም፣ ክትብድሆምን፣ ብዛዕባ እንታይ ከም ዝከኣል ዝብል ኣምር ዘሎካ ርዲኢት ከተስፍሕን ኣሎካ።

ተረዳኣዮ ኣይትረዳዮ ብዘየገድስ፣ ኣብ ዝኾነ መዳይ፣ ኣኻእሎካ ዝብቓዓሉ ነጥቢ እዚ እዩ ብምባል እትሓስበሉ ደረጃ ኣሎ። እዚ ደረጃ እዚ ብእምነትካ ይፈላለ። ንዝተፈላለዩ ንጥፈታት ድማ ዝተፈላለየ ክኸውን ይኽእል እዩ። ንኣብነት ኣብ ሓደ ንጥፈት ሃብሮም ምኳንካ፣ ኣብ ካልእ ንጥፈት ግን ዘይተድምዕ መሲሉ ክስምዓካ ይኽእል እዩ።

ስለምንታይ ከምኡ ከም ዝስምዓካ ምምርማር ሓጋዚ እዩ። እቲ ምንታይ እቲ ኣብ ድሩትነትታና ዘሎ እምነት ወሳኒ ብምዃኑ። ምናልባት ዓቢ ሓውኻ ኣብ ዓውዲ ስፖርት ብሉጽ ንምኳን ሰነፍ ምኳንካን ብዛዕባኡ እንተ ዘይሓሰብካ ከምዝሓይሽን ነጊሩካ ይኸውን። ወይ ውን ብጸትካ ብዛዕባ ስነ-ጥበባዊ ስርሓትካ ስለ ዝሰሓቑኻ፣ ስነጥበብ ናይ ዕሽነት ዝንባለ እዩ ናብ ዝብል ውሳነ በጺሕካ ትኸውን።

ካልኦት ሰባት ድሩትነት ከቐምጡልና ከለዉ ሕማቕ እዩ። ባዕልና ከነጋድዶ ከለና ድማ መሊሱ ይኸፍእ።

ኣብ ሓደ ጉዳይ ሰነፋት ምኳንና ዝነግረና ኣየድልየናን። ባዕላና ናብ ከምኡ ዝበለ ውሳነ ክንበጽሕ ንኽእል ኢና።

ትርጉም ኣልቦ ከም ዝኾንና ዝነግረና ኣይንደልን። ከም ኡ ምኳንና ንምርግጋጽ ሓንቲ ፍሽለት ጥራይ እያ እተድልየና።

ርእሰ ምትእምማንና ንምዕናው ሰብ ኣየድልየናን እዩ። ብዝበለጸ ባዕልና ክንገብሮ ንኽእል ኢና።

እንታይ ዝብልዎ ሕሰረት እዩ! ኣገባብ ዕንወትን ከም ውጽኢቱ ዝፍጠር ጽልግልግ ኣኽእሎን ንርእዮ ዶ ኣሎና፧ ንመብዛሕትና ዓቢ ምንድልሃጽ ከነንደልህጽ ሓንቲ ኣሉታዊት ተመኩሮ ጥራይ እያ እተድልየና። እቲ ኣብ ገዛእ ርእስና ዝነበረና ናይ ክገብር እኽእል እየ ዝብል እምነት ኣብ ዓመታት ብደፋእታ እዩ ዝዓኑ እምበር ቅልጡፍ ኣይኮነን።

ድሩትነታትና፣ ኣብ ህይወትና ዝስግደዱ ወይ ቅርጺ ይሕዙ። እቶም ቅርጺ ዘትሕዝዎ ካልኦት ሰባት ወይ ውን ባዕልና ክንከውን ንኽእል። በቲ ኾነ በቲ ግን ክምሓዉ ይኽእሉ እዮም። እምነታትካ፣ ጭብጥታት መሲሎም ይረኣዩ ይኾኑ። እንተኾነ ግን፣ ብምምድግጋም ሓይልን ብርትዐን ዝረከቡ ሓሳባት ጥራይ እዮም።

ነዚ ድሩትነታትካ ናይ ምድፋእ መስርሕ እንተጀሚርካዮ፡ መሳጢ ምዃኑ ክትምኮር ኢኻ። ሃንደበት ድማ፡ ሓዳስ ዓለም ክትግለጸልካ እያ። ኣብዛ ሓዳስ ዓለም ከኣ ዘይከኣል የልቦን።

ንድሩትነትካ፡ ኣብ ዝተወሰነ ብራኽ ኣብ ልዕሊ ርእስኻ ከምዘንሳፍፍ ናሕሲ ሕሰቦ። ንነፍሲ ወከፍና፡ ብራኽ ወይ ቁመት ናይቲ ናሕሲ ዝተፈላለየ'ኳ እንተ ኾነ፡ ሓደ ናይ ሓባር ረቛሒ ግን ኣሎ። ንሱ ከኣ ይንውሑ ይሕጸሩ ብዘየገድስ፡ ንዕቑር ተኽእሎታትና ዝውስኑ ምዃኖም እዩ።

ናሕስና ነዊሕ እንተ ኾይኑ፡ ዓቢ ተኽእሎ ኣሎና ማለት'ዩ። በዚ ድማ፡ ኣብ ህይወት ብዙሕ ክንዓምም ተኽእሎ ይህልወና። ናሕስና ሓጺር ምስ ዝኸውን ግን፡ ብምቕት ንምንባር ወይ'ውን ነዛ ህይወትና ክንሰርር ምእንተ ክንክእል ጥራይ'ዩ ዓቕሚ ዝህልወና።

መን'ዩ ንናሕስኻ ሃኒጽዎ፧ ንስኻ'ምበር ካልእ'ሞ መን ከይከውን! (ከምኡ ምዃኑ ኣዳዕዲካ ከም እትፈልጦ ርጉጽ እዩ።) ንናሕስኻ፡ ኣብቲ ካሎኦት ብዛዕባኻ ዝብልዎን፡ ኣብቲ ብዛዕባ ኣኻሎኻ እትህቦ መደምደምታታት ተሞርኪስካ ኢኻ፡ ኣብ ዝተወሰነ ብራኽ እተንብሮ።

ከም እምነታትካ፡ ቁመት ናሕስኻ ተቐያያርን ኣብ ቀጻሊ ምንቅስቓስ ዝርከብ ደኣ'ምበር ቀዋሚ ኣይኮነን። ሓደ ሽቶ ኩተቐምጥ ከሎኻ፡ ኣብ መፈጸምታ ኩተብጽሖ፡ ብሓያል ወኒ ኢኻ ላዕልን ታሕትን ትብል። ኣብታ እዋን'ቲኣ ናሕስኻ ኣብ በሪኽ ብራኽ'ዩ ዘንሳፍፍ። ብመሰናኽላት ክትዕንቀፍ ብዝጀመርካ ግን፡ ኑቲ ናይ መጀመርያ ድራኽኻ ተጥፍኦ'ሞ ናሕስኻ ብደፋእታ ለጠቕ ይብል። ናብ ሽቶኻ ንምብጻሕ ከቢድ መሲሉ ተራእዩካ፡ ኢድካ ክትህብ ከለኻ ከኣ ናሕስኻ ንርእስኻ ይትንክፍ።

ግዛእ ርእስኻ ምድራኽ'ኩ እቲ እንኮ ንናሕስኻ እተልዕለሉ ሜላ'ዶ ይኸውን፧ ኣይፋል! እቲ ዝበለጸ ሜላ'ምበእር ንተኽእሎታትካ ብቐንዕና ምምማይን ኩተህብትሞ ምፍታንን'ዩ። ኣብ ሓደ ዓውዲ ጽቡቕ ምልክት እንተ ሃልዩካ፡ ኣብቲ ዓውዲ'ቲ ውሓለ ኪኢላ ንኽትከውን ኣበርቲዕካ ጸዓር። ኣብ ካልእ ዓውዲ ሕምቕ ዝበልካ እንተ ኾንካ፣ ክሳብ ምምሕያሽ እተርኢ ዕዮኻ ኣይተቛርጽ።

እዚ መስርሕ'ዚ፡ ብቐኑዕነት ምምማይ፡ ንእሽቶ ግን ከኣ ዘየቋርጽ ጻዕሪ ዝሓትትን ንገስጋስካ ምልካዕ ዘድልዮን እዩ። ወሳኒ ምዃንን ትዕግስትን ዝሓትት ከኣ'ዩ።

ብኻልእ ወገን፡ ናሕሲ ዓቕምኻ ንምብራኽ ዝሕግዙ ተወሰኽቲ ሓሳባት እነሆ፡

• ንዝሓለፈ ውድቀትካ መርምሮ። ብሓቂ ዲኻ ወዲቕካ ወይስ ቅድሚ'ቲ ልክዕ ጊዜ ኢኻ ኢድካ ሂብካ፧ ኑቶም ካብ ውድቀታትካ ዝረኸብካዮም ትምህርቲ ዳግም ዳህስሶም፡ ዝሓሸ ውጥን ኣብ ምውጻእ ክትጥቀመሎም ትኽእል እንተኾንካ ከኣ ኣስተውዕል።

• ናይ ቅድም ሕልምኻ ወይ ድሌትካ ኣበራብርካ ንምዕያዮም ድሌት ይሃልኻ። ሕልምኻ ናይ ዕሽነትን ክትጽዕረሉ ከም ዘይግባኣካን ዝነገረካ ሰብ'ዶ ኣሎ፧ ምስ ርእይቶታቶም ትሰማማዕ ዲኻ፡ ዶስ ብዘይ ዝኾነ ሕቶ ኢኻ ንዝበሉኻ ትኣምን፧ ንሕልምታትካን ባህግታትካን ዳግማይ መርምሮም። ገለ ካባትቶም ኣብ ውሽጥኻ ንመንፈስካ የኻውሱ እንተ ሃልዮም ናብቲ ዝመርሑኻ ሰዓቦም።

• ሓደስቲ ሽቶታት ኣቐምጥ። ብልክዕ ንስኻ እንታይ ክትገብር ከም እትኽእል ንዘለካ ኣምር ኣስፋሕዮ። ኣዕቢኻ ብምሕሳብን ብምሕላምን ንናሕሲ ኣተሓሳስባኻ ኣበርኾ። ኣብ ሽቶኻ ብዝበጻሕካ ሓንቲ ተወሳኺት ስጉሚ ኪድ። ሓንቲ ስጉሚ ጥራይ! ብዙሕ እዋን ሓንቲ ስጉሚ ኣብ ደጋውን ውሽጣውን ኩነታት ኩለንተናዊ መዳይ ትቕይሮ እያ።

• ኑቶም ካልኦት ኣብ ልዕሌኻ ዘስገድድዎም ድሩትነታት በድሃዮም ኢኻ።

> "ካልኦት ንእሽቶ ናብራ ይንበሩ ሕደገም፡ ንስኻ ግን ኣይትምሰሎም። ካልኦት፡ ብዛዕባ ንኣሽቱ ነገራት ይኸራኸሩ፡ ንስኻ ግን ነዚ ተግባር'ዚ ኣይትውዓሎ። ካልኦት፡ ብንእሽቶ መጉዳእቲ ይብከዩ፡ ንስኻ ግን ድምጺ'ኳ ኣይተስምዕ። ካልኦት፡ ንመጻኢኦም ኣብ ኢድ ካልእ ሰብ የንብርዎ፡ ንስኻ ግን ከምኡ ኣይትግበር።"
>
> ጆን ሮን



# ካበርም

ሚኪኤል በርሀ (ወዲ በርሀ)

# ተመሃሮ ኮምፒዩተር ምህንድስና ሰብ ኣልቦ ማኪና ሰሪዖም

ኣብ ኮሌጃትና ዝርአ ጥበብን ጻዕርን ከምኡ'ውን ብሉጽ ፍርያት፡ ህያው ኣብነት ናይቲ ሃገርና በጺሓቶ ዘላ ትምህርታዊ ምዕባለ እዩ። እዛ ብሳሙኤል መሓሪ፡ ሊድያ ተኸስተ፡ መኣዛ ኣርኣያ፡ ሙሴ ሰመረ፡ መድሃኔ ኪዳነ፡ ኢዮራም ጸጋይ ዝበሃሉ ተማሃሮ ዝተሰርሐት ሰብ ኣልቦ ማኪና ድማ ሓንቲ ካብተን ብዙሓት ኣብ ኮሌጃትና ዝፈርያ ዘለዋ ስራሓት እያ። እዛ ብዘይ መራሒ ማኪና ናብቲ ከም ዕላማ ዝሓዘቶ ቦታ፡ ኩሉ ሕግታት ትራፊክ ብምምላእ ክትበጽሕ እትኽእል ድንቂ ስራሕ፡ ንሎሚ ክንድህስሳ ወሲንና ኣለና። ንምሉእ ትሕዝቶኣ ዝስዕብ ጽሑፍ ተኸታተሉ። ሰናይ ንባብ፥

- **ምትእኽኻብኩም ከመይ እዩ ነይሩ፧**

ምትእኽኻብና ብምኽንያት ኣብ ራብዓይ ዓመት ብጉጅለ ዝግበር ስራሕ እዩ ነይሩ። ዳርጋ መብዛሕትና ኣቓዲምና ውልቃዊ ምሕዝነት ዝነበረና ኢና። ብሓባር ክንሰርሕ ምስ ጀመርና ድማ ፍቕርናን ሕውነትናን ደልዲሉ። ኣብ ሓሙሻይ ዓመት ዝግበር ዝዓበየ ስራሕ ፋሕ ክንብል መሰል ነይሩና። ንሕና ግና ዝነበረና ፍቕርን ምጽውዋርን ስለዘገደሰና ብሓባር ቀጺልና። ሳላ ከምኡ ዝገበርና ድማ ኣብ መወዳእትኡ ጻማ ረኺብናሉ።

- **መበገሲ ሓሳብ ናይ'ዛ ስራሕኩም እንታይ እዩ ነይሩ፧**

ኣብ መጀመርታ ኣዝዩም ብዙሓት ሓሳባት እዩም መጺአሙና። ኢጋጣሚ ኮይኑ ካብቶም ዘበገስናዮም ብዙሓት ሓሳባት፡ ኣብ ማይ ነፍሒ ብዝተፈላለዩ ዓውደ ትምህርቲ ተሰሪሖም ጸኒሖም። እዛ ኣብ መዛዘሚ ዝሰራሕናያ ስራሕ ድማ ኣብ ማይ ነፍሒ ተሰሪሓ ስለዘይትፈልጥ ክንፍትና ኢልና ተበጊስና። ኣብ መዛዘሚ ድማ ክንዕወት ክኢልና።




- **ኣብ መጀመርታ ናብ'ዛ ሓሳብ ምስ ዛዘኹም ዝገበርኩሞ ነገር እንታይ እዩ ነይሩ፧**




ንሓደ ነገር ክትገድፎን ክትመርጾን ክትውስን እንተኾንካ፡ መጀምርታ ብደቂቕ ክትፈልጦ ኣለካ። ንሕና ድማ ነዚ ንምግባር መጀመርያ መጽናዕቲ ኣብ ምክያድን ሓበሬታታት ኣብ ምእካብን ኢና ተጸሚድና። ናብ ዝተፈላለዩ ኣብያተ ንባብን ናይ ኢንተርነት ካፈታትን ብምኻድ ዘድልየና ሓበሬታታት ምስ ኣከብና ነቲ ስራሕ ብኸመይ ከም እንሕዞ ወሲንና።

- **ሓፈሻዊ መረዳእታ መታን ክንሕዝ ኣብዛ ስራሕኩም ዝተጠቐምኩምሎም መሳርሒታት እንታይ እንታይ እዮም ነይሮም፧**

ኣብዛ ስራሕ ኣዝዩም ብዙሓት መሳርሒታት ተጠቒምና ኢና። ገሊኦም ካብዚ ዓዲ ገሊኦም ድማ ካብ ደገ ብምምጻእ ክንጥቀመሎም ክኢልና። ንኣብነት እታ ከም ሞዴል ዝተጠቐምናላ ማኪና (ናይ ቆልዑ መጻወቲ ማኪና) ካብ ዕዳጋታት ሃገርና ክንረኽባ ከለና፡ ኦልትራሶኒክ ሰንሰር ካብ ሓደጋ መከላኸሊ ዝጠቅም መሳርሒ፡ ናይ ብሉትዝ መሳርሒ ነታ ማኪናን ሞባይልን ዘረዳድእ፡ ነቲ ዘላቶ ቦታ ምስ ሳተላይት ተሓባቢሩ ዝሕብር ጅፒኤስ (GPS) ከምኡ`ውን ኩሎም ቀመራታት ናይታ ስራሕ ዝካየደሉ ቦታ ድማ ኣርዱኖ ዝበሃል ቦርድ ኢና ተጠቒምና። ብሰንኪ ናይ ገንዘብ

ሕጽረትን ዘለኣኸና ሰብ ምስኣንን እቲ ብልክዕ ክንረኽቦ ዝግበኣና መሳርሒታት ክንረክብ ኣይከኣልናን። ቁሩብ ኣብቲ ልክዕነት ንኽነምጽኦ ብዙሕ ደኺምና እምበር ካብ ምስርሑስ ዓዲ ኣይወዓልናን።

**• እዛ ዝሰራሕኩማ ስራሕ ብመንጽር ወጻኢታትን ውጽኢታውነታን ከመይ ትግምግምዋ?**

ካብቶም ዓበይቲ ነጥብታት ናይ ሓደ ስራሕ፡ እቲ ንምስንዑ እተጥፍኦ ገንዘብ እዩ። ኣብ ሓደ ሕብረተሰብ ጸገማት ክትኣሊ ተበጊስካ ከተብቅዕ፡ ነቲ ዘበገስካዮ ስራሕ በቲ ዝወጠንካዮ መጠን ገንዘብ ክትውድኦ እንተዘይኪኢልካ፡ ነቲ ዘበገስካዮ ዕላማ ኣይበቓዕካን ማለት እዩ። በዚ መንጽር ነዛ ስራሕና ክንግምግማ ከለና ዕውቲ ነይራ ክንብል ንኽእል። ምስቲ ካብ ደገ ዘእተናዮ ንብረታት ሓዊስካ፡ ብኣዝዩ ድሓን ዝኾነ ወጻኢታት ኢና ዛዚምናያ።

**• እዛ ሰብ ኣልቦ ማኪና ኢልናያ ዘለና ስራሕኩም ብልክዕ እንታይ እያ ትገብር?**

እዛ ስራሕ ብዘይ ዝኾነ መራሒ ማኪና ናብቲ ደሊኻዮ ዘለኻ ቦታ ክትወስደካ እትኽእል ማኪና እያ። ኣብ ሓደ ዝተወሰነ ቦታ (ኣብ ዓብይቲ መካይን ዋላ ኣብ ውሽጣ) ብምኳን ብሞባይል እናተቘጻጸርካ ብካርታ ተሓጊዝ ናብቲ ዝኣዘዝካያ ቦታ ክተብጽሓካ እትኽል ማኪና እያ። ኣብ ርእሲ`ዚ ድማ ኩሉ'ቲ ሓደ ኣውቲስታ ክገብሮ ዝኽእል ጥንቃቐታት እናማለኣት፡ ብሕግታት ትራፊክ ብግቡእ እትቕየድ ማኪና እያ።

**• በሉ ናብ ውሽጣዊ ኣሰራርሓ ማኪናኹም ክንሰግር፡ እታ ከም መኣዘዚት እትጥቀሙላ ንብረት (ሞባይል ይኹን ታፐለት) ምስታ ከም ሞዴል ተጠቂምኩሙላ ዘለኹም ማኪና ብኸመይ እየን ዝረዳድኣ?**

ኣብዛ ስራሕና ከም ሞዴል ተጠቂምናላ ዘለና ማኪና፡ እዛ ብሪሞት ኮንትሮል እትንቀሳቐስ ናይ መጻወቲ ማኪና (toy car) እያ። እዛ መጻወቲ ማኪና ኣብ ውሽጣ ብዝተገጥመላ ቺፕ እያ ትምእዘን። ካብ ዝተወሰነ ርሕቀት፡ ብሬድዮ ዌፍ (radio wave) ገይርካ ነቲ ኣብ ውሽጣ ዝተገጥመ ቺፕ ናበየናይ ኣንፈት ክኸይድ ከምዘለዎ ትእዝዞ። እቲ ኣብ ውሽጣ ዝተገጥመ ቺፕ ድማ ነቶም ንመንኰርኲር ዝእዝዙን ዝቆጻጸሩን ሞተር ድራይፍ ዝበሃሉ ኣካል ናይታ ማኪና ይእዝዞ። መስርሕ ምንቅስቓስን ምቁጽጻርን ናይታ ማኪና ድማ በዚ መልክዕ ይካየድ ማለት እዩ። እዛ ማኪናና ድማ ኣብዚ ልዒልና ዝጠቐስናዮ ክልሰ-ሓሳብ ምርኩስ ብምግባር እያ ተሰሪሓ።

**• ከመይ ማለት? ንዚያዳ መብርሂ ሓደ ብሓደ ክትገልጹልና?**

ነቲ ኣብታ ማኪና ተገጢሙ ዝነበረ



ቺፕ ብምውጻእ ኣርዲኖ(arduino) ዝበሃል ከም ሓንጎል ናይታ ማኪና ኮይኑ ዘገልግል ቦርድ ኢና ገጢምናላ። እቲ ኣርዲኖ ብዙሕ ከምእንትተዓጻጸፍ ዝገብር ዓይነት መሳርሒ እዩ። ኩሉ ትእዛዛት ናይታ ማኪና ብመንገዲ እቲ ኣብ ኣርዲኖ ፕሮግራም ዝገበርናዮ እዩ ዝካየድ። ንኣብነት ነታ ማኪና ንየማን ክንዓጽፋ እንተደሊና፡ በታ ኣብ ኢድና እትርከብ ምስታ ማኪና እተራኽብ ሞባይል ትኹን ታብለት ትእዛዝና ነተሓላልፍ። ብመንገዲ ኣብታ ማኪና ዝገጠምናዮ ናይ ብልቱዝ (bluetooth) መሳርሒ እቲ መልእኽቲ ናብታ ኣብታ ማኪና ተገጢሙ ዘሎ ኣርዲኖ ይበጽሕ። ብመሰረት ኣብታ ኣርዲኖ ተሰኪዱ ዘሎ ፕሮግራም ድማ እቲ መልእኽቲ ይትርጎምን ናብ መንኮርኮር ትእዛዛት ይተሓላለፍን። ብተመሳሳሊ፡ ብመንገዲ ኦልትራሶኒክ ሰንሰር ዝመጽእ መልእኽቲ ይትርጎምን ትእዛዛት ድማ ይትግበር። ኦልትራሶኒክ ሰንሰር ኣብ ውሽጢ 20ሰ.ሜ ዝኾነ ነገር ከይህሉ ዝፍትሽ ዓይነት መሳርሒ እዩ። እንተ ድኣ ኣብዚ ርሕቀት`ዚ ዝኾነ ጋራዲ ነገር እንተረኺቡ እታ ማኪና ብመንገዲ ናይ ኣርዲኖ ትእዛዝ ደው ከምእትብል ይገብር። ናይ ዝተፈላለዩ መስርሓት ድማ በዞም ልዒልና ክንገልጸልካ ዝጸናሕና ይካየድ።

**• ነታ ማኪና ብመንገዲ ሞባይል ጥራይ ዲኻ ትቆጻጸራ ወይስ ካልእ ኣገባብ ኣለዎ እዩ፧**

እዛ ስራሕና ብሰለስተ ኣገባባት ከም እትቆጻጸራ ገይርና ኢና ሰሪሕናያ። ሓደ ከምዚ ኣቐዲምካ ክትብሎ ዝጸናሕካ ብመንገዲ ሞባይል ክኸውን እንከሎ፡ ካልኣይ ድማ ባዕሉ መራሕ ማኪና እናተቆጻጸረ ከምዝእዝዛ ክገብር ይከኣል። ሳልሳይ ድማ ናይ መወዳእታ እትበጽሖ ዕላማ ብምንጋር ከምእትቆጻጸራ ክትገብራ ይከኣል እዩ።

**• ናይ መወዳእታ ዕላምኣ ብምሃብ ክትቆጻጸራ እንተኼንካ፡ ከም ዝመስለኒ ካርታ ናይ'ቲ ትጎዓዞ ቦታ ክድሊ እዩ። ነዚ ጉዳይ'ከ ብኸመይ ኢኹም ኣካዊንኩሞ፧**

ኣብዛ ስራሕና ኣብ ጉዕዞኣ ንምቁጽጻር ዝሕግስ ጂፒኤስ (GPS) ዝበሃል ሓባሪ ኣንፈት መሳርሒ ተጠቒምና ኢና። እዚ ጂፒኤስ ዝበሃል መሳርሒ፡ እታ ማኪና ብልክዕ ኣበየናይ ቦታ ከም ዘላ ምስ ሳትላይት ብምርድዳእ ናብ ኣርዲኖ መልእኽቲ የተሓላልፍ። ኣርዲኖ ድማ ብመሰረት ኣብ መኽዘኑ ዘሎ መቆጻጸሪ ፕሮግራም ነታ ማኪና ይእዝዛ። በዚ ድማ እታ ማኪና ብሰላም ኣብ ናይ መወዳእታ ዕላማ ትበጽሕ።

**• ገለ ሰባት ኣብ ጉዳይ ምጥቃም ጂፒኤስ (GPS) ከድንቕኹም ሰሚዐ ኣለኹ። እንታይ ፍሉይ ነገር ስለዝገበርኩም ኢኹም እዚ ናእዳ እዚ ክትረኽቡ በቒዕኩም፧**

እታ ዝገጠምናያ ጂፒኤስ ንዓበይቲ መካይን ከተገልግል እያ ዲዛይን ኮይና። እቲ ክትቅበሎን ከተመሓላልፎን እትኽእል ሓበሬታ ድማ ናይ ዓበይቲ መካይን መሰረት ዝገበረ እዩ። እዚ ድማ ምስታ ከም ሞዴል ዝተጠቀምናላ መጻወቲት ማኪና ክኸውን ኣይክእልን እዩ። ነዚ ንምፍታሕ ድማ ባዕልና ካርታ ብምድላው ኣብ ኣርዲኖ ከምዝዕቀብ ገይርና። ድሓር እታ ጅፒኤስ ምስ ሳትላይት ተሓጋጊዛ ዝረኸበቶ ሓበሬታ ናብ ኣርዲኖ ምስ ለኣኸቶ፡ ኣርዲኖ ድማ ነቲ ዝመጾ ሓበሬታ ምስቲ ኣብ መኽዘኑ ዓቂብዎ ዝነበረ ካርታ ብምውድዳር ወይ ብምርእኣይ ስጉምቲ ይወስድ። እዚኣ ካብተን ኣዝየን ዝበዳሃና ክፋላት ናይዛ ስራሕ እያ። ከም ተወሳኺ`ውን እታ ጅፒኤስ ናታ ቋንቋ ስለዘለዋ ናብቲ ኣርዲኖ ትርድኦ ቋንቋ ንምትርጓሙ ዘያዳ ኣትዒብና እዩ። ንኣብነት ናይ ሓንቲ ነጥቢ ሓበሬታ ክህበካ እንተኮይኑ፡ ዲግሪ ከይተረፈ ኣጠቓሊሉ እልቢ ዘይብሉ ሓበሬታ እዩ ዝሰደልካ። ብልክዕ ነቲ ዝወሃበካ ሓበሬታ ክትጥቀመሉ እንተኼንካ ድማ ክትርጉሞ ትግደድ። እዚ ድማ እዩ እቲ ዝያዳ ዘትዓበና ስራሕ።

**• ከምዚ ልዕል ኢልኩም ክትገልጽዎ ዝጸናሕኩም፡ ኩሉ እቲ ዘድልየኩም ንብረታት ኣብታ ከም ሞዴል ዝተጠቀምኩምላ ማኪና ኢኹም ሰቒልኩሞ። ከመይ ገይራ ተጻዊራቶ፧**

እቲ ዘገርም ነገር ኣብ ሜካኒካላዊ ክፋል ናይታ ማኪና ዘጋጠመና ብድሆ ኣዝዩ ዓቢ እዩ ነይሩ። እቲ መንኮርኮር ክስከሞ ዝኽእል ዓቐን ዝትወሰነ እዩ። ኣብ ርእሲኡ ድማ እቲ ዝንቀሳቐሰሉ ቦታ ሽታሕታኽ ዘብሎ ክኸውን የብሉን። ወይ'ውን ኣጸቢቑ ዝሕዞ ክኸውን የብሉን። ኣብዞም ንኣሽቱ ቴክኒካዊ ጉዳያት ዘጥፋእናዮ ጸዓትን ግዜን ዘገርም እዩ። መጀመርያ ንእስ ዝበለት ማኪና ኢና ገዚእና ነይርና። ድሓር ንብረት ኣብ ርእሲ ንብረት ክንጽዕና ምስ ጀመርና ግና ክትከደልና ኣይከኣለትን። በዚ ድማ ካልእ ካብኣ ዕብይ ትብል ክንቅይር ተገዲድና ኢና።

**• ስለምንታይ ኢኹም መጻወቲ ማኪና (toy car) ከም ሞዴል ተጠቒምኩም፧ ማለትሲ ስለምንታይ ዓባይ ማኪና ዘይተጠቀምኩም፧**

ቀዳማይ ነገር ዓባይ ማኪና ከም ድላይና፡ ኣብ ዝኾነ ሰዓት ንምርካባ ከተሸግረና እያ። ካልኣይ ነገር ድማ እታ ማኪና ንከምኡ ተባሂላ ዝተሰነዐት ክትከውን ኣለዋ። ኩሉ እቲ ሜካኒካል ክፋል ናይታ ማኪና ብኤሌክትሪክ ዝምራሕን ዝምእከልን ክኸውን ኣለዎ። ምኽንያቱ ኣርዲኖ መልእኽታቱ ብመንገዲ ኤለክትሪክ ስለዝካይድ።

**• ካብ ዝተፈላለዩ ሰባት ከምዝሰማዕክዎ እንተኾይኑ፡ ማዕረ ማዕረ`ቲ ከቢድ ስራሕ እተሰተማቕሮ ምቁር ህይወት ከም ዘሎ እዩም ዝዛረቡ። ነቲ ብሓባር ዘሕለፍኩሞ ግዜ ከመይ ምገለጽኩሞ፧**

ካብ'ተን ብሓንሳብ ዘሕለፍናየን 5 ዓመታት፡ እተን ብሓባር ዘሕለፍናየን ናይ ስራሕ እዋናት ዝያዳ ተዘክርትን ምቁራትን እየን ነይረን። ምስ ደኸምካ ክትዘናጋዕ ኢልካ እትሰዕሰዖ፡ ምስ ኣበየትና ነንሕድሕድና ዝተባኣሰናዮ፡ እቲ እናሰሓቕና ብሓባር ዝበላዕናዮ፡ ምስ ደኸምና ኣብ ሞንጎ ዝባዕገግናዮ ኮታ ኩሉ ነገር ምቁር እዩ ነይሩ። እቲ ብሓባር ምውዓልን ምሕዳርን ዘምጻኣልና ምቅርራብ መግለጺ የብሉን።

**• ኣብ ብልዒ ነተን ኣዋልድ'ኮ ሃሲኹመን ትኾኑ ኢኹም(ናይ ሓባር ሰሓቕ)፧**

ንሰን እኮ ይገዳ (ናይ ሓባር ሰሓቕ)። እቲ ዘገርም ምስኽኻፍ ዓዲ ኣርሒቓ እያ ነይራ።

**• ዓቕሚ ተማሃሮ ኮሌጃትና ከመይ ምገምገምኩሞ፧**

ከም ትዕዝብትና ክንዛረብ እንተኼንና፡ ኣዝዩ ተወዳዳርን ዕቑር ዓቕምን ዘለዎም ተመሃሮ እዮም ዘለዉና። ተመሃሮና ብሃገር ደረጃ ዘይኮነ ብኣህጉር ደረጃ ክዋዳደሩ ዓቕሚ ዘለዎም ሰባት እዮም። እዚ ኣብ ማይ-ነፍሒ ዝፈሪ ስርሓት እንተተዓዚብካ ተወዳዳሪ ስራሕ ከነፍሪ ከም እንኽእል እኹል ምስክር እዩ። ኣብ ማይ ነፍሒ ይኹን ካልኦት ኮሌጃትን ዝፈሪ ስርሓት ዘይተዘርበሉ ኮይኑ እምበር ኣዝዩ ብሉጽ ስርሓት እዩ። ብሓፈሻ ብቕዓት ተማሃሮ ኮሌጃትና ኣዝዩ ዝነኣድ እዩ። ብፍላይ ግዜን ኣድህቦን ሂቦም እንተሰሪሖም።

**• ካብ'ዛ ኣብ መዛዘሚ ትምህርትኹም ዘቕረብኩማ ፕሮጀክት ዝሸሰብኩሞ ነገር እንተሎ፧**

ብዘይ ቀልዓለም ክንዛረብ እንተኼንና ካባዛ ፕሮጀክት ኣዝዩ ብዙሕ ነገራት ኢና ተማሂርና። ካብቲ ኣብቶም ዝሓለፉ ናይ ትምህርቲ ዓመታት ዝኣከብናዮ ፍልጠት ነዛ ፕሮጀክት ኢልና ዝደለብናዮ ፍልጠት ይዓቢ። ትምህርቲ ብተግባር ክትሰርሓሉ ምስ ጀመርካ እዩ ዝያዳ መቐረትን ትርጉምን ዘለዎ። ካልእ ዝተመሃርናዮ ነገር`ውን ኣሎ። ምስ ሰባት ከመይ ገይርካ ሓቢርካ ትሰርሕ፡ ከመይ ገይርካ ናይ ሰባት ሓሳባት ሰሚዕካ ምስ ናትካ ተወሃሂዶ ኮታ ኣዝዩ ብዙሕ ነገር ኢና ተማሂርና። ልዕሊ ኩሉ ግና ብዝሕን ስምረትን ሓይሊ ምዃኑ ኢና ተገንዚብና። ከም ተወሳኺ`ውን ዓወት ወይ`ውን ልክዕነት ድሕሪ ክንደይ ፈተናታት ከምዝመጽእ`ውን ተረዲእና ኢና።

**• ብቐረባ ነቲ ናይ ኮሌጅ ትምህርቲ ትፈልጥዎ ሰባት ከም ምዃንኩም መጠን፡ ስርዓት-ኣመሃህራናን መምህራናን ከመይ ትግምግምዎ፧**

ብሓፈሻ ድሓን ዝኾነ፡ ደረጅኡ ዝሓለወ ኣመሃህራን መምህራንን ኢና ንውንን። ኣብ ገለ ገለ መምሃራን እንተዘይኮይኑ፡ ከም ዝመስለና ብዙሕ ዘሰክፍ ኣይኮነን። ከም ርእይቶ ግና ስርዓት ኣመሃሃራና ኣብ ተማሃሮ ዝተመርኮሰን ብዝተፈላለየ ፕሮጀክትታት ዝተሰነየን እንተዝኸውን ዝያዳ ኣድማዕቲ ምኾንና ዝብል ርድኢት እዩ ዘለና።

**• ኣብ መወዳእታ ክትብልዎ ትደልዩ ነገር እንተሎ ዕድል ክህበኩም፧**

ተመስገን!!!(ናይ ሓባር ሰሓቕ)

**• ካልእ ክትውስኽዎ ትደልዩ ነገር እንተሎ፧**

ኣብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይነፍሒ) ይኹን ኣብ ካልኦት ኮሌጃትና ዝፈርዩ ስርሓት ኣዝዮም ብዙሓትን ኣደንነቕትን እዮም። ዝምልከቶ ኣካል ናብ ባይታ ክልወጥሉ ዝኽእልሉ መንገዲ እንተ ዘናዲ ዝያዳ ውጽኢታዊ ምኾነ። ከም ተወሳኺ`ውን ማዕከናት ዜና ሃገርና ነቲ ብተማሃሮ ዝፈሪ ስርሓት ጠመተ ገይረን ሰፊሕ ሽፋነ እንተሂበንኦ፡ ኣፍልጦ ሕብረተሰብ ኣብ ቴክኖሎጂ ምዓበየ'ሞ፡ ሰብ ጸጋ ድማ ማሎም ኣብ ቴክኖሎጂ መውፈርዎ ዝብል ርድኢት እዩ ዘለና። ስለዚ ማዕከናት ዜናና'ውን ኣብዞም ዝፈርዩ ዘለዉ ስርሓት ጠመትኣን እንተዘዕብያ ዝያዳ ጽቡቕ ምኾነ።

**• እዞም ትገልጽዎም ዘለኹም ነጥብታት ብዓቢ ደረጃ ተማእኪሎም ክስርሑ ዘለዎም ኮይኑ እስመዓኒ። ኣነ ግና ብመንጽር ውልቀሰባት ክግበሩ ዘለዎም ነጥብታት እንተለዉ ክትዘርዝሩለይ ምደለኹ፧**

ብዙሕ ነገር ክግበሩ ይከኣሉ እዮም። ካብዛ ዘሕለፍናያ ናይ ሓባር እዋን ዝተመሃርናዮ ነገር እንተልዩ፡ ዝሓበሩ ሰባት ሓያላት ምዃኖም እዩ። ስለዚ ንሕና መንእሰያት'ውን ሓቢርና ሓሳባት ብምብጋስን ዝተፈላለዩ ስርሓት ብምትግባርን ከነበርክት ይከኣል እዩ።

**• ኩተመስግኑ ዕድል ክህበኩም፧**

ኩሉ ስራሕና ከይተሰከፍና ንኽነጻፍፍ ላብ ዝሃበና መም. ዑመር ነመስግን። ንብረት ኣብ ምምጻእን ምግዛእን ዝሓገዙና ኣሮን፡ ማማ ሲታ፡ ማማ ፍረወይኒ በዚ ኣጋጣሚ ነመስግኖም። ከምኡ`ውን ኣማኻሪና ሚስተር ራማና ስለ'ቲ ኩሉ ምትሕብባሩን ዓቕሉን ነመስግን። ኣብ መወዳእታ ድማ ንስድራናን ፈተውትናን ነመስግን።

ኣካዳሚ

# ሓቢርካ ምጽናዕ

## ሓደ ካብ ዕዉት ሜላ ኣጸናንዓ

ጀሚላ ሰዒድ

ኣብ ክፍልና ምርዳእ ዘኣበየና ትምህርቲ ንመምህርና ሓቲትና ክንፈልጥ ንፍትን ዶ? ካብ ኑቲ ፍልጠት ዘምጽኣልና መማህርና ምሕታት ኑቲ ኣብ ጥቓና ምሳና ዘሎ ተማሃራይ ክንሓትት ይቐለና። ምስ መዛኑኻ ምጽናዕ ኑቲ ከፃዚ ዝመሰለ ሽግራት ፈቲሑ ዝሓሸ ወጽኢት ከመዝግብ ክሕግዘ ይኽእል። ዝበዝሐ እዋን ብጉጅለ ዘጽንዑ ተማሃሮ ኣብ ትምህርቲ ዘሎዎም ተገዳስነት ከዕብዩ ይረኣዩ'ዮም። ንኸሉ ዓይነታት ትምህርቲ ብመደብ ክረዳድኡ እንከለዉ፡ ፍልጠቶም ካብን ናብን የመሓላልፉ፡ ሓድሽ ሜላ ኣጸናንዓ ይፈልጡ፡ ተገዳስነቶም ኣብ ትምህርቲ የዕብዩ፡ ዓቢ ፍልጠት ኣየናይ ምኳኑ ይፈልጡ፡ ጽቡቕ ወጽኢት ድማ የመዝግቡ። ኣብ ጉጅለ ዘሎዉ ተማሃሮ ናይ ምርዳእ ዓቕሞም፡ ኣንቢብካ ናይ ምርዳእ ክእሎቶም፡ ናይ ምስማዕን ናይ ምግላጽን እተፈላለየ ዓቕሚ ክህልዎም ይኽእል። እዚ በበይኑ ዓቕሚን ተሞክሮን ከኣ ኣብ እትገብሮ ናይ ሓባር መጽናዕትን ናይ ሓባር ዕዮታት ምስራሕን ትረኽቦ ኢኻ። ካብኡ ድማ ክሕግዙና ዝኽእል ሓብሬታ ክንረክብ ንኽእል። ብዝወሰኺ ኣብ ናይ ምዝተኻ ክእለትና ዝበለጸ ሓገዝ ይረኽብ።

ኣብ ሓደ ጉጅለ ዝቖሙ ተማሃሮ ዝበዝሐ እዋን ተመሳሳሊ ዕላማ ዘሎዎም እዮም። ሓደ ኣብ ትምህርቲ ዘይግደስ ብትምህርቲ ጽሉላት ዝኾኑ ተማሃሮ ዘሎዎ ጉጅለ ዘይኣቱ፡ እዮም ዕንደራን ጸወታን ዘዘውትሩ'ዮም ክብርሁዎ ዝኽእሉ። ኣብ ካልኣይ ደረጃ እንርከብ ተማሃሮ ዝበዝሐ እዋን ኣብ ሓደ ደረጃ እንርከብ ደቂ-ገዛውቲ ወይ ደቂ-ክፍሊ ኾይና ጉጅለ'ዩ ዝህሉወና። ኣብ ጉጅለ እተፈላለየ ኣገባብ ክንክተል ንኽእል። ገለ ጉጅለታት መጽናዕቶምን ዕዮታቶምን ወዲኦም ንሓድሕዶም ክተሓታተቱ ይራኸቡ፡ በዚ ኣገባብ ክሳብ ክንደይ መጽናዕቶም ወጽኢታዊ ምንባሩ ክመዝኑ ይኽእሉ። ገለ ከኣ ብሓባር ኮይኖም ክንበቡ ዝመርጹ ኣለዉ። ዝኾነ ክልተኡ ኣገባብ ኣጣቓለሎም ዝኸዱ ከኣ ብኻልእ ወገን ንረኽቦም። መጽናዕቲታት ከም ዘረጋግጹ እቲ ዝበለጸ ትመሃረሉ እትኽእል ኣገባብ ክትምህር እንከለኻ እዩ። ኣብ ጉጅለኹም ክትምህሩ ክትጽዕሩ እንከለኹም ዝያዳ ትፈልጡ ኣለኹም። እቲ እትምህሮ ኸኣ ብቐሊሉ ከም እትዝክር ክትብረኽ ይኽእል እዩ። ብጉጅለ ምጽናዕ ብዝወሰኺ፥

- ናይ ካልእ ክፍሊ፥ መምህርን ተማሃራይን ኖት ክንፈልጥ ይሕግዘና።

- ዝበዝሐ እንመሃሮ ብቐሊጥፍን ብዘቐለለን ከጽንዖ ይሕግዘና።

- ዝተዋህበና ዕዮን ፕሮጀክትን ብቐልጢፍን ብዘቐለለን ክንሰርሖ ንኽእል።



- ኣብ ቤት ትምህርትና ካብ ትምህርቲ ወጻኢ ንመሃሮ ንህይወትና ክሕግዘ ዝኽእል ነገራት ኣሎ። ጉጅለ ማሰራትና ክንራኸብ እንከለና፥ ሓደሽቲ መሓዙት ንፈጥር ኣለና። ምስ ካልኦት ሰባት'ዉን ዝምድና ክንፈጥር ንኽእል።

- ኣብ ህይወትና ኣብ ጉጅለ ተጠርኒፍና ንሰርሓሉ ኣጋጣሚታት ክህሉ ይኽእል እዩ። ኣብዚ እዋን ኣብ ናይ መጽናዕትና ጉጅለ ክፋል ናይ ሓደ ጋንታ ኴንካ ምስራሕ ክንለማመድ የኽእለና።

ጽቡቕ ኣቃዉማ ዘሎዎም ናይ መጽናዕቲ ጉጅለ ንጸቕጢ ፈተና፥ ዕዮ-ገዛን ፕሮጀክትን ከጉድልዎ ይኽእሉ። ብኣንጻሩ ዝቖመት ጉጅለ ግን መሰልቸዊትን መጥፍኢ ግዜን ክትከዉን ትኽእል። ኣብ ትምህርትና ኢሂን ምሂን ዞብለና መዛናና ክንሕዝ ንፍትን ኢና። ምስ ድሌትና ዝኸዱ ወይ ዝሰማምዑ ክኾኑ ይኽእሉ እዮም። ናይ መጽናዕቲ ጉጅለ ብኣጋጣሚ ዝፍጠር ኣሎ። ተላዚብካ ዝምስረት'ዉን ኣሎ። ንኹልኻ ዘገድስ ምኳኑ ምስ ፈለጥካ ጉጅለ ክትምስርት ይምረጽ። እዞም ዝስዕቡ ነጥቢታት ከኣ ናይ መጽናዕቲ ጉጅለ ክንምስርት ሓገዝቲ ክኾኑ ይኽእሉ፤

- ብዝሒ ኣብ ጉጅለኹም ዝህሉ ቀጻሪ ክበዝሕ የብሉን።

- ናብ ጉጅለኹም ዝጽንበር ተማሃራይ ክትመርጹ ፈትኑ፥ ንህኩያት ዝኸዉን ቦታ ኣይሃልኹም።

- ኣብ ጉጅለኹም ማዕረ ተሳትፎ ምህላዉ ኣረጋግጹ፥ ኻትትኩም ምዕራፍ ወይ ዓይነት

ትምህርቲ እናተማቐልኩም፡ ዘኸፉኣ ኣባል ከም ዝኾነፍን ተራ ከም ዝሀሉዎን ግበሩ።

- ንኸሉኹም ዝጥዕም ግዜ ምረጹ። ሎሚ ሓደ ይመጽእ ጸባሕ ከኣ እቲ ሓደ ኣይጠዓሞን ይተርፍ እንተ ኾይኑ፡ ወጽኢታዊ ክኸውን ስለ ዘይክእል ንኸሉኻትኩም ዝጥዕም ግዜ ምረጹ።

- እትጀምርሉን እትወድእሉ ግዜ ፍለዩ። ብሓባር ንኽንደይ ሰዓት ብሓደ ክትጸንሑ ከም ትኽእሉ ወስኑ።

- ኩሉ ሳዕ ኣብ ትራኸቡሉ ኣበናይ ኣርእስቲ ከም እትሰርሑ ኣፍልጡ። ፍሉጥ መጀመሪን መወድእን ኣርእስቲ እንተ ኾይኑ፡ ብኣደኣሁ ንኽትረዳድኡ ክሕግዝ ይኽእል።

- ብሓባር እትራኸቡሉ ግዜን እቲ ከተጽንዕዎ እትምድብዎ ምዕራፋትን ተመጣጣኒ ክኸውን ይምረጽ። ኣብ ወሽጢ እታ ዝመደብኩማ ግዜ ክውዳእ ዝኽእል ክኸውን ኣለዎ።

- ናይ ሓድሕድኩም እኹል ሓበሬታ ክትለዋወጥሉ ትኽእልሉ መገዲ ፍጠሩ።

- ናብ ጉጅለኹም ኣብ ትኸዱሉ ብዘይ ሕቶ ኣይትኺዱ።

ናይ መጽናዕቲ ጉጅለ ነጥብና ከማሓይሽ ይኽእል ዶዩ?

ብዙሓት ፈላጣት ነዚ ሕቶ ብእወንታ'ዩ ዝምልሱዎ። ብሓባር ኴንካ ምጽናዕ ኣብ ክፍሊ፡ ኣብ ጉጅለኻን ፈተናን ንዘለካ ብቕዓት ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናዕበዩ ይኸይድ። ኣብ መጽናዕቲ ጉጅለ ዘውጻእካ ምዕራፋት ኣጸኒዕካ ምስ ጉጅለኻ ክትገልጾም፡ ክተረዳዳኣሎምን ክትካታዕን እንከለኻ፡ ክትዛረብን ክተሰምዕን ትግደድ ኢኻ። ብእተፈላለዩ ሰባት፡ በበይኑ ፍልጠት በየበዩ ከርናዕ ክቐርብ እንከሎ፡ ንናይ ምርዳእ ክእለትካ የዕብዮ። ኩሉ ግዜ ኣብ ከባቢ መጽናዕቲ ስለ ዘለኻ ንፈተና ድልው ይጉብረካ። ኣብ ግዜ ፈተና ኸኣ ብቐሊሉ ክትምልስን ክትዝክርን ትኽእል ኢኻ።

**ዝዓሞቑ ጥቕሚታት**

ብጉጅለ ኣብ እነጽንዓሉ ኣዋን ክይተፈለጠና ንዝንጽም ኣገደስቲ ልምዲታት ኣለው። እዞም ልምዲታት ኣብ ህይወትና ኣገደስቲ ክኾኑ ይኽእሉ እዮም።

- ኣስፈሕካ ክትሓስብ የኽእለካ።

- ኣብ ዝኾኑ እዋን ክይተሰከፍካ ሓሳብካ ክትገልጽ የኽእለካ። ኣብ ቅድሚ ሰብ'ውን ብዘይ ስክፍታን ብርድኢትን ክትዛረብ የኽእል።

- ምስ ብዙሓት ሰባት ሓሳብ ናይ ምልዉዋጥ ሽግር የቃልል።

- ሓሳፍነት ንምውሳድ ትለማመድ ኢኻ።

- ኣብ ዝኾነ እዋን ካብ ዝኾኑ ሰብ ክትመሃር ከኽእለካ የኽእለካ።

# ስነ-ቍጽሪ ቋንቋ ስነ-ፍልጠት

ዕላማ ናይ ሓደ ቋንቋ - ከም ኢንግሊዝ ዘሎ፡ ትግርኛ ዝኣመሰሉ - ሰብ ንሓድሕዶም ክረዳድኡ ንክኽእሎም እዩ። ወዲ ሰብ ካብ ጥንቲ ጀሚሩ ንሓድሕዱ ዘረዳድኦ እተፈላለዩ መገዲታት ክፈጥር ጸኒሑ። ቀስ እናበለ ኸኣ ክጽሓፍ፡ ክንብብን ክትርጉምን ዝኽእል ቋንቋ ኣማዕቢሉ። ኩሎም ቋንቋታት ፊደላት ኣሎዎም። እኩብ ፊደላት ከኣ ቃል ንምስራሕ የኽእል። እተኣከቡ ቃላት ከኣ ምሉእ ሓሳብ የቕሙ። ቃላት ምሉእ ሓሳባት ዝፈጥሩሉ ኣገባብን ሕጊን ድማ ኣሎዎ፡ ሰዋስው። እዚ እቲ ኑቲ ምሉእ ሓሳብ ዘንብብ ዘሎ ሰብ፡ ኑቲ እተጻሕፈ ሰብ ብቐሊሉ፡ ብዘጸሩን ብልክዕን ክርድኦ የኽእሎ። ስርዓተ-ነጥቢ ኸኣ ኑቲ ጽሑፍ ኣዝዩ ንጹር ክኸውን ይጉብሮ።

ቍጽሪ'ውን ቋንቋ እዩ፡ ቋንቋ ስነ-ፍልጠት። ከም ዝኾነ ካልእ ቋንቋ ፊደላት ኣሎዎ፡ ቍጽራታት። እዞም ቍጽራኣዊ ፊደላት፡ ንቍጽራኣዊ ቃላት (መግለጺታት) ይሰርሑ። ድምር ክልተኦም ከኣ ምሉእ ሓሳብ (ቅማሪ) የቕሙ። ቍጽራኣዊ ስርዓተነጥቢ ድማ እተፈላለዩ ምልክታትን ወተሃታትን እዮም። ንኣብነት፡ ምልክት ምድማር (+)፡ ምልክት ምጉዳል (-)፡ ምልክት ምርባሕ (×)፡ ምልክት ማዕረ ማዕረ (=)። ቍጽራታት ከመይ ገይሮም ይጥመሩ፡ ምስ'ቶም ምልክታት ሓቢሮም ከመይ ኢሎም ቅማሪ ይሰርሑ፡ ብኸመይ ይንበቡን ካልእን ዝገልጽን ዘፍልጥን ሕጊ ድማ ኣሎዎ።

ሓደ ጽሑፍ ንኽትርድኦ ብልክዕ ብእተሰርዐ ፊደላትን ቃላትን ንዕኦም ኣዋሃሂዱ ንጹር ምሉእ ሓሳብ ዝጉብሮ ስርዓተ-ነጥቢ ዘይብሉ ጽሑፍ ንኽትርድኦ ኣሸጋሪ እዩ። ናይ ቍጽሪ ፊደላት፡ ቃላት፡ ምሉኣትን ሓሳባትን ምልክታትን ምጽናዕ ንስነ-ፍልጠት ብቐሊሉ ምርዳእ የኽእል። ቍጽሪ ዝዓበየ ቋንቋ ስነ-ፍልጠት ብምዃኑ ብዓቢ ተገዳስነት ክርአ ይግባእ። ቍጽሪ ክንምሃር እንከለና፡ ክንጽሕፍ እንከለና፡ ቅማሬታት ክነቕውም እንከለና፡ ብፊደል እተጻሕፉ ግድላት ክንትርጉም እንከለና፡ ወዘተ. ብንጹር ንኽንንሕዞ ቍጽሪ ከም ዝኾነ ቋንቋ ንሕጊታቱ ክንማልእ ይግባእ።

*"ንግሆ ምድሪ ነዛ ዓላም እንደገና ክገጥማ ተቢዐ ምትንስኣይ ጥራይ ነጥቢ ኣየውህበኒንዶ መምህረይ?"*

ምስትምቓር መጽሓፍ

# Things Fall Apart
# ዝበሰለ ኣእምሮ መንእሰይ ዝሃነጻ ጸላዊት መጽሓፍ

ግርማይ ኣብርሃም

### መእተዊ

ኣብ 1958 ወዲ 28 ዓመት ዝነበረ መንእሰይ ቺኑዋ ኣቸበ ነዛ ሕጂ ብደረጃ ዓለም ልዕሊ 12 ሚልዮን ቅዳሓት ዝተሸጠትን ብልዕሊ 50 ቋንቋታት እተተርጐመትን መጽሓፍ ቲንግስ ፎል ኣፓርት (Things Fall Apart) ክሕትማ ከሎ ክሳብ ክንዳኡ ዝናን ተቐባልነትን ክትረክብ ኣይተጸበያን። ድርሰት ወዲኡ ንሕትመት ኩብቅዓ ምስ በለ ግርህ ኢሉ ዝተቐበሎ ኣሕታሚ ትካል ኣይነበረን። ድሕሪ ክንደይ ውረድ ደይብ ግን ዝኣምነሉ ኣሕታሚ ረኺቡ፡ ቤት ማሕተም ዊልያም ሀይንማን ተቐቢሉዎ።

እንሆ ኸኣ ሎሚ ብእንግሊዝ ካብ ዝተጻሕፈ ኣፍሪቃዊ ድርሰታት ዝበዝሐ መጽናዕቲ ዝተኻየደላን ንንባብ ዝበቕዐትን መጽሓፍ ክትከውን በቒዓ። መጽሓፍ ቲንግስ ፎል ኣፓርት ንምብራቓዊ ናይጀርያ ምኽና ብምጥቃም፡ ንባህሊን ያታን ህዝቢ ኢግቦ ብምንላሕ፡ ብሰንኪ ምትእትታው መግዛእቲ እንግሊዝ ባህሊ፡ ሃይማኖትን ልምድን ሕብረተሰብ ኢግቦ ፋሕጭንግራሕ ክኣትዎ ከሎ እተርኢ ልብወለዳዊት መጽሓፍ'ያ።




እዛ ኣብ ዓለምለኻዊ ስነ-ጽሑፍ ከይተጠቐሰት ዘይትሓልፍ መጽሓፍ፡ ኣፍሪቃዊት ምኻና ጥራይ ዘይኮነስ ከም ስነ-ጽሑፍ ብሉጽነታ ዘመስከረትን ብዙሕ ትምህርቲ ክቕሰመላ ዝግባእ ምስ ምኻናን ክትንበብን ክዝረበላን ኣገዳሲ'ዩ። ብሓደ ወዲ 28 ዓመት መንእሰይ፡ ገና ኣፍሪቃዊ ስነ-ጽሑፍ ብደረጃ ዓለም ትሑት ግምት ኣብ ዝወሃቦ ዝነበረ መዋእል ዝተሓትመት መጽሓፍ ቲንግስ ፎል ኣፓርት፡ ገና ዝጸሓፈላን ትንታነ ዝተኻየደላን ዘሎ መጽሓፍ ምኻና ምዝካር ጥራይ ከም ሓበን ኣፍሪቃውያን ክስምያ ዝኽእል እዩ።

ብዞዕባኣ ብዙሕ ተባሂሉ'ኳ እንተኾነ፡ ውርይቲ ኣቕራቢ መደብ ተለቪዥን ኦፕራ ዊን ፍረይ ዝበለቶ ምጥቃስ ንኣገዳስነታ ዘጉልሕ ኮይኑ እስምዓኒ፡ "እንተወሓደ ሓንሳብ ክንነበባ ካብ ዘለወን ሓሙሽተ መጽሓፍቲ።" ቺንዋ ኣቸበ፡ ብዘይካ'ቲ ሓያሎ ዝረኸቦ ናይ ክብሪ ሽልማት ከም ደራሲ ካብ ቡከር ፕራይዝ ፎር ፊክሽን ናይ 120,000 ዶላር ሽልማት ከም ዝተቐበለ ምጥቃስ'ውን ኣገዳሲ'ዩ።

### ጽማቝ ዛንታ

ትልሚ ወይ ፈትሊ ዛንታ ናይ'ዛ መጽሓፍ፡ ኣብ ሰለስተ ክፋላት ዝተመቐለ'ዩ። ኣብ ቀዳማይ ክፋል፡ ሓደ ኦኮንክዎ ዝተባህለ ዓርጠም መንእሰይ ከመይ ኣቢሉ ኣብ ኡሞፍያ ዝተሰምየት ገጠር፡ ካብ ባዶ ተበጊሱ ናብ ሓደ ሓያልን ተፈራሕን ሰብ ክዓቢ ክኢሉ ይዝንቶ። ኦኮንክዎ፡ ምስ ሓደ ብቐልስ መወዳድርቲ ዘይርከቦ ኣማሊንዝ ዘ ካት እተባህለ መንእሰይ ገጢሙ ምስ ተዓወተ'ዩ፡ ከምቲ ኣቡቲ መጽሓፍ ዝገለጾ ስሙ "ከም ባርዕ ጫካ" ክስፋሕፍሕ ዝጀመረ። ከም ድሙ ሕቖኡ ኣብ ባይታ ተንኪፉ ንዘይፈልጥ ኣማሊንዝ ገምጢሉ ባይታ ኣጥዊሙዎ'ዩ ኦኮንክዎ።

ኦኮንክዎ ብኣቦኡ ሕጉስ ኣይነበረን። ኣቦኡ ናይ ስራሕ መንፈስ ዘይብሉ ህኩይን ብለቓሕ ዝላደየን ሰብ'ዩ ዝነበረ። በዚ ምኽንያት ኣብ ልዕሊ ኣቦኡ ክቱር ንዕቀት ነይሩዎ። እዚ ከምዚ ዝኣመሰለ መንፈስ ኣብ ገዛእ ርእሱ ክገዝእ ፍቓደኛ ዘይነበረ ኦኮንክዎ፡ ዓዱ ምስ ምብያኖ ዝተባህለት ገጠር ኣብ ግጭት ምስ ኣተወት፡ መሪሑ ከም እትዕወት ብምግባር በዓል ውዕለት ደቂ ዓዱ ክኸውን ግዜ ኣይወሰደሉን። ጓል ዓዱ ዝቐተልሉ ሰብ ምብያኖ፡ ከም ካሕሳ ሓንቲ ሰበይቲን ኢኬሜፉና እተባህለ

ወዲን ኣወፈየ። ኢኬሜፋና ኸኣ ብሓደራ ዓዲ ንኦኮንክዎ ተረከበ።

ኦኮንክዎ ሰለስተ ኣንስቲ ነበራኦ። ኣቦ ሓደ ወድን ጓልን ድማ እዩ ዝነበረ፣ ንምዮን ኤዚንማን።

ኦኮንክዎ ከም ጠባይ ስምዒቱ ክጻወር ዘይክእል ቀ'ጡዕን ንወሰታ ድሕር ዘይብልን እዩ። በዚ ምኽንያት ብኣንጻር ናይቲ ኣብ ዓዱ ብጅግንነቱ ዘምጽኦ ክብሪ፣ መቕጻዕቲ ዘስዕበሉ ጥሕሰት ሕጊን ልምድን ዓዲ'ውን ይፍጽም ነበረ። ሓደ እዋን፣ ህዝቢ ኡሞፍያ፣ እቶቶም ክኽዕብት ምእንቲ ዝጸንብልዎ ቅነ ሰላም (Week of Peace) እተሰምየ ዓዲ ምልእቲ ብህድኣትን ሰላምን እተሕልፎ ወግዒ፣ ድራር ከይሰርሐት ጸጉራ ክትቀ'ነን ንዝዘረት እጁን ዝተባህለት ሰበይቱ ክወቕዓ ከሎ ይዝንቶ። ብዘይካ'ዚ፣ ኦኮንክዎ እቲ ህዝቢ ኣብ ምውዳእ ዝናብ እቶት ያም እተባህለ ተኽሊ ምስ ኣኸለ ምስጋናኦም ዘብጽሕሉ ፈስቲቫል ያም ኣብ ዝጽምብሉሉ ዝነበረ እዋን ነዲሩ ንቐዳመይቲ ሰበይቱ ብጥይት ገይሩ ክስሕታ ይረአ። እዚ ዘየመዛዝን ስምዒት ንኦኮንክዎ ኣደዳ መቕጻዕቲ እዩ ዝገብሮ። እዚ ይኹን'ምበር ዝተበየነሉ መቕጻዕቲ ካብ ምትግባር ድሕር ኣይብልን'ዩ።

ኣብዚ ክፋል እዚ፣ ካብ ምብያኖ ዝመጽአ ኢኬሜፋና ምስ ንዎዩ ዝተባህለ ወዲ ኦኮንክዎ ዘሕልፍዎ ሕውነታዊ ፍቕሪ ይግለጽ'ዩ። ኢኬሜፋና ዛንታ ምጽዋይ ይፈቱ'ዩ። ንንዎዩ ኸኣ የዘንትወሉን ይምስጦን። ንዎዩ ጥራይ ዘይኮነ ግን ኦኮንክዎ'ውን ብፍቕሪ እቲ ከም ኣቦ ዘኽብሮን ዝልኣኾን ኢኬሜፋና ተረቲዑ'ዩ። እዚ ይኹን'ምበር፣ ኦኮንክዎ ተባዕታዊ ትምክሕቱ ስለ ዘለዎ ፍቕሩን ባህታኡን ብውሽጡ ክዕብጦ'ዩ ዝርአ። ኣደ ንዎዩ ሕያወይቲ ኰይና ንወዳብዛዕባ ሰብኣውነትን ፍቕርን ዝገልጹ ዛንታታት ከተዘንትወሉ ትረአ። እዚ ይኹን'ምበር፣ ኦኮንክዎ ንንዎዩ ይፈትዎ ኣይነበረን። "ልኡም እዩ" ዝብል እምነት ስለ ዝነበሮ ኸኣ ትህኪት ኣቦሓጎኡ፣ ኡኖካ፣ ከይወርስ ኣዝዩ ይሰግእ ነበረ። ብኣንጻር'ዚ ኦኮንክዎ ንኤዚንማ እትብሃል ካብ ኤክዌፊ እትብሃል ሰበይቱ ዝወለዳ ኣዝዩ የፍቅራን ብጥቡቕ ክቐርባን ይርአ። ካብ ዝነበሮ ሕሉፍ ተባዕታዊ ትዕቢት ድማ፣ "እዚኣስ ወዲ ክትኮነለይ ነይሩዋ፣" እናበለ ብምስትምሳል ክዛረብ ይስማዕ። ንዓኣ ግን ፍቕሩ ብግሁድ ክገልጸላ ኣይረአን።

ዓብይቲ ዓዲ ኡሞፍያ፣ ብመሰረት መምርሒ ልእኽቲ ኣማልኽቲ (Oracle)፣ ኢኬሜፋና ክቕተል ንኦኮንክዎ ትእዛዝ ሂቦምዎ። ንሰለስተ ዓመት ዝኣክል ምስ ኦኮንክዎ ዝዓበየ ኢኬሜፋና ንኦኮንክዎ ከም ኣቦኡ ስለ ዝርእዮ ግን ኦኮንክዎ ኣብቲ ቕትለት ኢዱ ከየእቱ ሓደራ ይብልዎ። እንተኾነ ሕጂ'ውን ካብ ተባዕታዊ ትምክሕቲ ተበጊሱ፣ ኦኮንክዎ ነቲ ከም ኣቦ ዘኽብሮ ኢኬሜፋና ይቐትሎ። በዚ ምኽንያት ንዎዩ፣ ኣቦኡ ወላዲኡ፣ ነቲ ሓዉን ዓርኩን ኰይኑ ዘሳልዮ ዝነበረ ኢኬሜፋና ብምቕታሉ ምሒር ክጸልኦን ክጽየኖን ንርኢ። ዓሚቝ ሓዘን ከኣ ይስምዖ።



ኣብ መወዳእታ ናይዚ ቀዳማይ ክፋል፣ ኦኮንክዎ ኣብ ቀብሪ ሓደ ሽማግለ ንሓደ መንእሰይ ወዝቢ ብጥይት ገይሩ ይቐትሎ'ሞ፣ ብመሰረት ሕጊ ኡሞፍያ፣ ንሸውዓተ ዓመት ዝኣክል ናብ ዓዲ ኣዲኡ ክስጎግ ይውሰን።

ኣብዚ ክፋል'ዚ፣ ወግዒን ልምድን ህዝቢ ኡሞፍያ ኣብ እዋን ኩናት፣ ማሕረስን ማሕበራዊ ህይወትን ንእግረመገዱ ይግለጽ'ዩ።

ኣብ ካልኣይ ክፋል፣ ኦኮንክዎ ንሸውዓተ ዓመት መመላእታ ኣብ ዓዲ ኣዲኡ ምባንታ፣ ምስ ኣኮኡ ክነብር ይርአ። ኣኮኡ ነቲ ተባዕታዊ ትምክሕቲ ዝነበሮ ኦኮንክዎ ብዛዕባ ልዕልነት ኣደ የዘንትወሉ። ድሕሪ ክልተ ዓመት፣ ጸዓዱ ኣብ ኣባመ እትብሃል ዓዲ እግሮም ከም ዘንበሩ ይንገር። ጸኒሑም ኡሞፍያ ከም ዝኣተዉ ይዝንተወሉ። ህዝቢ ኣባመ ኣብ መሬቶም ንዝረገጹ ጸዓዱ ድሕሪ ዝወሰዶ ስጉምቲ ንዝወረዶ ናይ ጃምላዊ ቅትለት ሕነ ምፍዳይ'ውን ብወረ ኣብ እዝኑ ይበጽሖ። ድሕሪ ክልተ ዓመት ከም እንደገና፣ ወዱ ንዎዩ ናብ ሃይማኖት ክርስትና ከም ዝተጸንበረ ይሕበር። በዚ ባህ ዘዩብል ዜናታት፣ ኦኮንክዎ ሓንቲ ክገብር'ውን ብዘይምኽኣሉ፣ ከቢድ ጓሂ ይስምዖ።ነዚ ኩሉ ሓበሬታታት ጺዩሩ ዝመጽአ መዘናኡ ዝኾነ ኦቢሪካ'ዩ። ኦቢሪካ ኣብ ምሉእ እቲ ዛንታ ንነገራት ህድእ ኢሉ ዝርኢ ጠባይ ኰይኑ'ዩ ተሣኢጹ ዘሎ።

ኣብ ሳልሳይ ክፋል፣ ኦኮንክዎ ድሕሪ ሸውዓተ ዓመት ጻንሒት ኣብ ዓዲ ኣዲኡ፣ ናይ መፋነዊ ወግዒ ገይሩ ንዓዱ ክምለስ ይርአ። ኣብ ዓዱ ዝጸንሖ ለውጥን ዕንወትን፣ ምህናጽ ቤተክርስያትን ጸዓዱን ኣዝዩ የጉህዮ። ህዝቢ ኡሞፍያ፣ ብፍላይ'ኳ እቶም ከም ጀጋኑ ኩናት ዝቝጸሩ ሰብ ሽመት ናብ ሃይማኖት ክርስትና ክልውጡን ኣገልገልቲ መግዛእታዊ ስርዓት ክኾኑን ፍጹም ክወሓጠሉ ኣይከኣለን። ዘይከም ቀደም፣ ኣብ ኡሞፍያ ዝነበሮ ክብሪ ክብሕጉግን ክስእኖን ከኣ ይጅምር።

ብተወሳኺ፣ ኣብዚ ክፋል'ዚ፣ ሚስተር ብራውን እተባህለ ሚሽዮናዊ፣ ምስ ህዝቢ ኡሞፍያ ጥቡብ ብዝመልኦ ኣገባብ ክዋሳእን

ኣብ ምልዋጦም ተራኡ ክጻወትን ደርኦ። ብድሕሪ ሚስተር ብራውን ዝመጽአ ሚሸዮናዊ ሚስተር ስሚዝ ግን ዘይጻወርን መላኽን ኰይኑ፡ ንህዝቢ ኡሞፍያ ኣብ ፍጹም ሕንፍሽፍሽ ከእትዎ ደርኦ። ንዝኸበርዎም ኣምልኾ፡ ብመገዲ ሃይማኖቶም ዝለወጡ ደቂ ኡሞፍያ ኣቢሉ ከዕንዎን ብሰንኩ ድማ ከም ሕኑ፡ ደቂ ዓዲ ቤተክርስትያን ከቃጽሉን ደርኣዮ። ብሰንኪ'ዚ ኦኮንክዎ ምስ ካልኦት ሰብ ዕድመ ጺጋ ኡሞፍያ ናይ ማእሰርቲ ዕጫ የጋጥሞ። ከም መቕጻዕቲ ብዘሕ ዝበለ ዛዕጎል ድሕሪ ምኽፋል ድማ ነጻ ተለቑ።

ቡቲ ዘጋጠሞም ዘሕንኽ መቕጻዕቲ ዝቖርሓነ ኦኮንክዎ፡ ሕነ ክፈዲ ይውጥን። ምስ ካልኦት ደቂ ዓዱ ተኣኪቡ ኣብ ዝኸበረሉ ኢጋጣሚ ድማ ሓደ ልኡኽ ኣኼባኦም ከቋርጾ ስምዕታ ኩበጽሕ ይመጽእ'ሞ፡ ደሙ ዝፈልሖ ኦኮንክዎ ነቲ ልኡኽ ብጎዞሞ ገይሩ ክሳዱ ይሰይፎ። ምስኡ ዝኸበሩ ደቂ ዓዱ ኢዶም ክሕውሱ ኣይደርኣዮምን። ኣዝዩ ኸኣ ይስምዖ። ሕርቃኑ ክጻወሮ ብዘይምኽኣሉ ድማ ንሱ'ውን ኣብ ገረብ ተሓኒቑ ነፍሰ-ቅትለት ይፍጽም።

ጦብላሕታ

ኣርእስቲ ናይዛ መጽሓፍ እንተ ተመልኪትናዮ ኣሉታዊ ኣመት ዘለዎ'ዩ። ቲንስግ ፎል ኣፓርት ዝብል ቃላት ካብታ ራኢ ዝሓዘለት ተባሂሉ ዝእመነላ፡ ካልኣይምጽኣት (ሰከንድ ካሚንግ) ዘርእስታ ብ1919 ዝተጻሕፈት ግጥሚ ዊልያም ባትለር ዩትስ ዝተወስደ ሓረግ'ዩ። 'ቲንግስ ፎል ኣፓርት' ብመሰረት ብተከኣ ተስፋይ ዝተሰናደወት መዝገበ ቃላት ኢንግሊዝኛ-ትግርኛ፡ "ፋሕፋሕ በለ፡ እናተፈላለየ ወደቐ፡ ተበታቲኑ ወደቐ፡ ፈራረሰ፡ ዓነወ" ዝብል ትርጉም ኣለዎ። ብኻልኣይ ደረጃ ድማ፡ "ምስራሕ ወይ ምህላው ኣቋረጸ፡ ተበታተነ፡ ፋሕፋሕ በለ። ውዕል መርዓ ወዘተ." ዝብል ትርጉም ለቢሱ ይርከብ። በዚ መንጽር ክትርእዮ ከለኻ፡ ብፍላይ'ኳ ምስ ግጥሚ ሰከንድ ካሚንግ ምስ ዝተኣሳሰር፡ እታ መጽሓፍ ገለ ተጠሚሩ ዝኸበረ'ሞ ጸኒሑ ዝበታተን ነገር ሓዚላ ክትህሉ ከም እትኽእል ይእምተልካ'ዩ። ኣብ ሙብዛሕትኡ ሕታም ናይዛ መጽሓፍ ኣብ ገበራ ሰፊሩ ዘሎ ስእሊ ቅብኣ ምስ እንምልከት ከኣ'ሞ ነቲ ኣርእስቲ ኣዝዩ ኣማቲ ይገብሮ። እቲ ገበር፡ ቁልቁል ኣፉ ዝተተኽለ ገጽ ሰብ ስለ ዘርኢ።

ኣርእስቲ ምስ ዛንታ ብልክዕ ተዛሚዱ ከም ዘሎ ዘግህዱ ፍጻመታት ኣብዛ መጽሓፍ መሊኦም'ዮም። ቀንዲ ገጸ-ባህሪ ናይዛ መጽሓፍ፡ ኦኮንክዎ መውዳእታኡ ክብረት ዘስእን ሞት'ዩ ዝመውት። ቅድሚ ሞቱ ብደቂ ዓዱ ዝኸበሮ ክብሪ ተመንዚዑ'ዩ። "ኣማውታ ከልቢ" ስለ ዝሞተ (ነፍሰ-ቅትለት ስለ ዝፍጸም)፡ ብመሰረት እምነት ህዝቢ ኡሞፍያ ሬሳኡ ውጉዝ ይኸውንን ኣብ ጉድፍ ይድርበን። ነፍሰ-ቅትለት ኣብ ህዝቢ ኡሞፍያ ምልክት ሰብእነት ኣይኮነን። እቲ ብሰብእነቱ ምኩሕ ኦኮንክዎ ኸኣ ናይ ሰብእነት ሞት ኣይሞተን። ህዝቢ ኡሞፍያ ብዓቢኡ፡ ገረብ ብሓኽላ ከም ዝበሃል ብእምነት ሃይማኖት፡ ብጎዝኣተ ሕጊ ወይ ምእዙዝነት፡ ባህልን ያታን ተፈላልዩ ንሓድሕዱ ክናቑት'ዩ ዝርኦ። በዚ መንጽር ህዝቢ ኡሞፍያን ሓቖፍዎ ዝኸበረ ንመዋእል ዘካየዶ መለለዩ ክብርታቱን ፋሕጭንግራሕ ኣትዩዎ'ዩ።

ናብ ኦኮንክዎ ምልስ ኢልና እንተ ተመልኪትና፡ ምስቲ ኩሉ ትብዓቱን ዝፈጸሞ ጅግንነትን ስንፍና ኣቦኡ እንተ ብእኡ ወይ'ውን ብውላዱ ከይስዕሮ ኣዝዩ'ዩ ዝፈርሕ። እዚ ብፍርሒ ዝተጐልበበ ትብዓት ክበሃል ዝከኣል ኩነተ-ኣእምሮ ኦኮንክዎ፡ ኣብ ሓያሎ ገጻት ናይዛ መጽሓፍ ይገሃድ'ዩ። ኦኮንክዎ ቀጢዑ'ዩ። ንኣንስቱ ክሃርመን፡ ክህድደንን ከነእእሰንን ደርኦ። ብመሰረቱ'ውን ኣንስታውነት ኣይብርሆን'ዩ። ድኹም ንዝበሎ ሰብ ክጸረፍ እንተኾይኑ፡ ብኣንስታውነት'ዩ ዝጽውዖ። ኣማሲያኡ ሰብ ቀቲሉ ካብ ዓዲ ክወጽእ ምስ ተወሰነሉ ግን ኣብ ዓዲ ኣዲኡ'ዩ ክዕቈብ ዝረኦ። እዚ ማለት ናብቲ ዝንዓቖ ኣንስታውነት ዑቕባ ሓቲቱ ማለት'ዩ። ወላ'ውን ኣኮኡ ብዛዕባ ብጹእነት ኣንስታውነት ክሓቶ ከሎ ዝምልሶ'ዩ ዝጠፍኦ።

ዓዲ ብኽብርን ፍርሕን ንእትጽንበሎ ሃይማኖታዊ ወግዒ'ውን ክገሰዮን ክሰብሮን ይረኦ'ዩ። ጸኒሑ ነቲ ዝተበየነሉ መቕጻዕቲ ኩተግብር ስለ ዘርኣ ኸኣ፡ እሞ ድማ ነተን ብኣንስታውነት ዝተወከላ ኣማልኽቲ፡ ግርምቢጣውነቱ ደርኣዮካ። ብሓፈሻኡ ግን ኦኮንክዎ መልሓሱ ዘይዓጽፍ፡ ውሳነኡ ቅኑዕ ይኹን ኣይኹን፡ ጅግና ኡሞፍያ'ዩ። ጸገሙ ሰብኣዊ ኣበር ወይ ጉድለት'ዩ። ቀጥዓኡን ዘየተዓጻጽፍ ስምዒቱን ኣብ ጸገም ከውድቖ ንርኢ።

ብኻልኣይ ደረጃ ክዝረበሉ ዝከኣል ገጸ-ባህሪ፡ ንዎየ'ዩ። ንዎየ ካብቲ ናይ ኩናትን ደምን ዛንታታት ኣቦኡ ዝያዳ በቲ ናይ ኣደኡ ዛንታታት'ዩ ዝጽሎን ዝድረኽን። ኦኮንክዎ ነቲ ከም ዓቢ ዝርእዮ ጓሳዩኡ ዝኸበረ በዓል ምባይኖ፡ ኢኬሜፋና ምስ ቀተሎ፡ ዘይፍትሓውነት እቲ ተግባር ክሰቕሮ ዘኽኣሎ፡ ምናልባት እቲ ኣደኡ ተዘንትወሉ ዝኸበረት ዛንታ ሰብኣውነት ክኸውን ይኽእል'ዩ። ዘይፍትሓውነትን ስቅያትን ንኣቦኡ ምልክት ሰብእነት'ዩ። ምናልባት ጸዓዱ ግዝኣቲ ናብ ኡሞፍያ ምስ መጽኡ ቀልጢፉ እምነቱ ዘቐየሮ'ውን ሓደ ካብ ምኽንያታት ክኸውን ይኽእል'ዩ። ኣብ ገጽ 147 ናይዛ መጽሓፍ ኣዘንታዊ ብዛዕባ ንዎየ ከምዚ ክብል ኣሰፊሩ ኣሎ፡

"ሞንጎት ናይ ሰለስተንት ኣይኮነን ንንዎየ ዝመሰጦ። ኣይተረድኦን'ውን። ቅኔ ናይቲ ሃይማኖት'ዩ ኣብ ኣንገቡ ኣትዩዎ። … ኣብቲ ጽሩይ መንፈሱ ኣትዩ ዝሃደኖ፡ ብኽያት ናይቶም ኣብ ጫካ እተደርበዩ ማናቱን ሞት ኢኬሜፋናንመልሲ ዝረኸበሉ ስለ ዝመሰሎ'ዩ። ቃላት ናይቲ መዛሙር ከም ነጠብጣብ ዝሑል ዝናብ ንጽሙእ ምድሪ እዩ ነይሩ። ዘይበሰለ ኣእምሮ ንዎየ እምብዛ'ዩ ድንግርግር ኣትዩዎ።"

ብተደጋጋሚ ሞይቶም ከም እንደገና ናብ ማህጸን ኣደኦም ይምለሱ ተባሂሉ ዝእመነሎም ከም መግለጺ ሕማቕ ፋል ዝርኣዩ ናጽላታት ናብ ጫካ ይድርበዩ ምንባሮም ኣብዛ መጽሓፍ ሰፊሩ ኣሎ። እዚ ንንዎየ ካብ ዝደሃሎን ኣእምሮኡ ዝቓንዮን ተርእዮታት ሓደ ከም ዝኾነ'ውን ተገሊጹ ኣሎ።

ኣቤራካ፡ ኣብ ካልኣይ ክፋል ዛንታ ተገሊጹ ከም ዘሎ ህድእ

ኢሉ ንነገራት ዘዕዙብን ዘስተውዕልን'ዩ። እዚ ይኹን'ምበር ኑቲ ፍጻመታት ክልውጥ ወይ ኣንፈት ክትሕዝ ኣይርኢይን'ዩ። ዳርጋ ልኡም ተራ'ዩ ዘለዎ ክበሃል ይክኣል። እንተኾነ፡ እታ ቲንግስ ፎል ኣፓርት ወይ'ውን ነገራት ከም ዝተብታተኑ እትገልጽ ሓረግ ካብ ልሳን ኣቤራካ ክትወጽእ ኢና ንርኢያ። ንሱ ንኦኮንክዎ ከምዚ ክብል ይዛረቦ፡ ጸዕዱ፡ "ኑቲ ጠሚሩና ዝነበረ ነገራት ካራ ኣእትዩምሉ እዩም። ፋሕፋሕ ከኣ ኢልና ንርኩብ።"

ሓደ ካብቲ ቺንዋ ኣቸበ ዝተጠቕመሉ ሜላ ኣዘናትዋ፡ ፍርዲ ብዘይምሃብ ልክዕ ከም ካሜራ ዝተራእየን ዝተዘርበን ጥራይ'ዩ ኣካፊሉ። ቲንግስ ፎል ኣፓርት ከም ኣርእስቲ መረጺዋ ክንሰ፡ ካብ ልሳን ኣቤራካ ከም እትወጽእ ምግባሩ፡ ወላ'ውን ከም ዝኾነ ጸሓፋይ ድምጹ ከሰምዕ ይደሊ እንተኾነ ብጥቡብ'ዩ ኣካዊንዎ። ብሓፈሻኡ'ውን ኣብዚ መጽሓፍ ፍርዲ ዝበሃል ንኣንባቢ'ዩ ተገዲፉ ዝርከብ። በዚ ምኽንያት ኣንበብቲ ኣብ ምርዳእን ምትንታንን እዛ መጽሓፍ ክፈላለዩ ባህርያዊ ኩይኑ።

ብሚስተር ብራውን ዝፍለጥ ገጸ ባህሪ፡ ንህዝቢ ኡሞፍያ ጥበብ ብዘለዎ መገዲ ክቐርቦምን ክልውጦምን ኢና ንርኢ። ብኣንጻሩ፡ ሚስተር ስሚዝ ተጻዋርነት ዘይብሉን መላኺን'ዩ። ኑቲ ፋሕፋሕ ዘጕሃሮ'ውን ንሱ'ዩ። ማስከራ ለቢሶም ብዓብይቲ ዓዲ ንዝዋገር ዝነበረ ወግዒ ማሕበራዊ ህይወት ናይቲ ዓዲ ከንቱነት'ዩ ብምባል ብሄናክ እተባህለ እምነቱ ዝለወጠ በዓል ኡሞፍያ ከም ዝቐንጠጥ ገይሩ'ዩ። እዚ ኑቲ "ገረብ ብሓኽላ" ዝብል ኣበሃህላ ዘራጉድ'ዩ። ኣብ ምሉእ ዛንታ እንተርኢና'ውን ዝሞተ ጸዕዳ ኣይትርእን ኢኻ፡ ሄናክ ወዲ ዓዲ፡ ምስ ደቂ ዓዱ ክብኣስ ንርእዮ። ኦኮንክዎ ዝቐተሎ ልኡኽ እውን ወዲ ዓዲ'ዩ። ኦኮንክዎ ንገዛእ ርእሱ ዝቐተለ ወዲ ዓዲ'ዩ። በዚ ኸኣ ሚስተር ብራውን ኑቲ ብስጡምነቱን ምእዝዙነቱ ንልምድታቱን ዝፍለጥ ዝነበረ ህዝቢ ኡሞፍያ ንሓድሕዱ ክከራፈስ (ከፋፊልካ ግዛእ ሜላ መግዛእቲ እንግሊዝ) ጠንቂ ኩይኑ'ዩ።

ኣብ መወዳእታ ዛንታ፡ ኮሚሽነር ወረዳ (ጸዕዳ ምኳኑ'ዩ) ኣብታ ክጽሕፋ ዝሓሰበ መጽሓፍ ብዛዕባ ኦኮንክዎ ክዛረብ ከሎ፡ "ዛንታ ናይዚኑቲ ልኡኽ ድሕሪ ምቕታል ነፍሰ-ቅትለት ዝፈጸመ ሰብኣይ ንመጽሓፈይ ገለ መቐረት ክውሰኸላ'ዩ። ምሉእ ምዕራፍ ከጽሕፈካ ይኽእል'ዩ። ምሉእ ምዕራፍ እንተዘይኩይኑ'ውን ብዝኾነ መለክዒ ሓንቲ ሕጥቦ ጽሑፍ ክጽሕፍ ይኽእል'ዩ" ይብል። እዚ ኣብ ልዕሊ'ቲ ህዝቢ ዘለዎ ንዕቀት ክገልጽ ዝደለየ ይመስል። ነታ ክጽሕፋ ዝሓሰበ መጽሓፍ ከሎ ገና፡ ኣብ ጥንታውያን ዓሌታት ታሕተዋይ ኒጀር ሰላም ምስፋንዝብል ኣርእስቲ ምሃቡ ኸኣ ቺንዋ ኣቸበ፡ ኣሸካዕላል ወይ ግርምቢጥነት (ኣይሮኒ) ንዘእቲ ከጕልሕ ዝደለየ ይመስል። ምኽንያቱ መወዳእታ ዛንታ ብሰላም ዘይኩነ ብዕግርግርን ምብትታንን ስለ ዝዛዘም።

ኣብዛ መጽሓፍ ብዘይካ ናይ ኮሚሽነር ወረዳን ኦኮንክዎን፡ ሓያሎ ግርምቢጥነት ዘለዎም ተርእዮታት ይኽሰቱ'ዮም። ሚስተር ስሚዝ ቃል ክርስቶስ ክሰብኽ'ዩ ናብ ኡሞፍያ መጺኡ። ወላ'ውን ንሓያሎ ተገጺሎም ዝነበሩ (ኣውትካስትስ) ሓራ ከውጽኦም እንተኽኣለ፡ ኑቲ "የማይትኻ ዝወቓዓካ ጸጋመይትኻ'ውን ሃቦ" ዝብል ቃል ገልቢጡ፡ ሰብኩ ብሓይልን ምልክን'ዩ ከተግብሮ ዝፍትን። ብኣንጻሩ ከም በዓል ሄናክ ዝኣመሰሉ ንጹላት ሕብረተሰብ ሓርነት ረኺቦም ክንሶም ኑቶም ሓርነት ዘኽልእዎም ዝነበሩ ደቂ ዓዶም ናጽነት ክኸልእዎም ከለዉ ባህሪ ግርምቢጥነት ደቂ ሰብ ዘርኢ'ዩ።

ኣብዛ መጽሓፍ ውከላውነት ኣሎ። ኣብ ኡሞፍያ ኮብኮብታ ምስ መጽኡ ህዝቢ ክበልዎም'ዩ ዝርኣ። እዚ ውራ'ዚ ኑቶም ኣብ ዘይመሬቶም ወራር ዝፈጸሙ ጸዓዱ ይውክል'ዩ፡ ብሓቂ ኸኣ ሓይሎ ደቂ ኡሞፍያ ንጸዓዱ ሓቚፎሞም እዮም።

ኣብ ገጽ 153፡ ከምዚ ዝብል ጽሑፍ ሰፊሩ ኣሎ፡

"ኣዕሚቑ ኣስተንፈሰ (ኦኮንክዎ)። ክድንግጸሉ ከም ዝደለየ ድማ እቲ ዝቃጸል ዝነበረ ዕንጨይቲ'ውን ኣስተንፈሰ። ኣዒንቲ



ኦኮንክዎ ብኡንብኡ ተኸፍታ። ኩሉ ነጺሩ ኸኣ ተራእየ። ቃልቃል ዝብል ሓዊ ዝሕቱልን ምውትን ኣሞኽሺቲ'ዩ ዝወልደ። ከም እንደገና ኣዕሚቑ ኣስተንፈሰ።"

ኣብዚ ሓዊ ዘመልክቶ እንተሎ፡ ንውዑይ ስምዒትን ዘይተጸዓድነትን ኦኮክዎ'ዩ ዝውክል። ኣብ መወዳእታ ኸኣ ዓለም ኦኮንክዎ ናብ ሓሙኽሺቲ ክትቅየር ኢና ንርኢ። ብዘይካ'ዚ ህዝቢ ኡሞፍያ ብጸውዒት ከበሮ'ዩ ክእከብ እንርእዮ። እዚ ዘርእየና እንተሎ'ውን ወላ'ውን ኣማስያኡ እቲ ህዝቢ ፋሕፋሕ ክብል ንርኣዮ፡ ዝነበሮ ሓድነት ወይ ሓደነት ህርመት ልቢ'ዩ።

ቲንግስ ፎል ኣፓርት፡ ከይፈተኻ ካብ ኮፍ ዘበልካዮ ከይተንሳእካ ናብ ናይጀርያ ብፍላይ'ኳ ናብ ህዝቢ ኢግቦ እተጕዕዝካ መጽሓፍ'ያ። ቺንዋ ኣቸበ ምስና ዛንታ ኣብ ናይጀርያ ምግባሩ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንገለ መጸዊዕታትን መግለጺታትን ቋንቋ ህዝቢ ኢግቦ ከይተርጎመ ከም ዘለዎ ከሰፍሮ ምኽኣሉ ዘድንቕ'ዩ። ብዘይካ'ዚ 21 ምስላታትን ኣርባዕተ ጽውጽዋያትን ህዝቢ ኢግቦ ኣብቲ ዛንታ ከካትቶ ምኽኣሉ ነታ መጽሓፍ ብሓቂ ናይጀርያዊት ክገብራ በቒዑ'ዩ ዝብል እምነት ኣሎኒ።

ኣብ መወዳእታ፡ ምስ ባህልናን ልምድናን ዝተጋጠመ ነገራት ኣብዛ መጽሓፍ ከይረኸብኩ ኣይተረፍኩን። እምነታት ማሪታዊ ይኹኑ ሃይማኖታዊ ምስዚ ኩሉ ጂኦግራፍያዊ ርሕቀት ክራኸቡ ምርኣይ ዘየገርም ኩይኑ ኣይሰምዓንን። ምሸት ምድሪ ፋጻ ምግባር ሕማቕ ምኳኑ፡ ንጋሻኻ ኣቐዲምካ ጥዒምካ ዝስተ ነገር ምእንጋድ፡ ዓይነይ ፈርፈር ኢላትኒ ምባል፡ ብቐርኒ ገይርካ መስተ ምስታይን ጥራት ምዝራዕን ካብቲ ኣብዛ መጽሓፍ ዝረኸብኩዎ ምሳና ዘለዎ ተመሳሳልነት እዩ።

ሕብረተሰብ መንእሰይ

# “ቅዛነት ዝያዳ ደቂተባዕትዮ ንደቀንስትዮ የጥቅዕ” ስለምንታይ!?

ዶ/ር ናርዶስ ታረቀ

ንዝኾነ ሰብ ወዲተባዕታይ ይኹን ጓለንስተይቲ፡ ህጻን ይኹን ዓብዪ ናይ ቀዳምነት ቀዳምነት ካብ ዘድልዮ ወሳኒ ነገር ሓደ ጥዕና እዩ። ጥዕና ብጥዕናኡ ድማ ጥዑይ ሓንጎልን ኣእምሮን የድልዮ። ሓንጎል ማለት እቲ ኣካል ክኸውን ከሎ ኣእምሮ ድማ ሓንጎል ዝሰርሖ ረቂቕ ተግባር ማለት እዩ። ክልቲኡ ድማ ፍጹም ዘይነጻጸሉ ሞተር ስርዓት ተግባር ወዲ ሰብ እዮም። ምኽንያቱ ምውናን ጥዑይ ሓንጎልን ኣእምሮን ማለት ምውናን ጥዑይ ስርዓተ ተግባራት ኣካላት ስለዝኾነ፣ ንኽሰርሕ፡ ክመሃር፡ ክመራመር፡ ክሓስብ፡ ክገናዘብ፡ ክውስንን ርትዓዊ ኩይኑ ምሉእ ዕምሩ ክዋሳእን ምእንቲ ጥዕናኡ ዝተሓለወ ሓንጎልን ኣእምሮን የድሊ። እዚ ይኹን'ምበር ሓንጎል ከም ካልኦት ክፋላት ሰብነት (ልቢ፡ ኩላሊት፡ መዓናጡ፡ ሳንቡእ፡ ጸላም ኩብዲ ...) ብዝተፈላለዩ ጠንቅታት ክሓምምን ክጉዳእን ባህርያዊ እኳ እንተኾኑ፡ ካብቶም ንሕማም ሓንጎል ጠንቅታት ኩይኖም ዝቐርቡ ሓደ ድማ ቅዛነት እዩ። ቅዛነት (Depression) ልክዕ ከም ሕማማት ልቢ፡ ሽኮርያ ጸቕጢ ደም ወዘተ ኩይኑ፡ ንሓንጎል ወይ ኣእምሮ ጥራይ ዘጥቅዕ ዘይኩነስ ንመላእ ኣካላት ዝትንክፍ ሓደገኛ ሕማም እዩ። ዕድመ፡ ዓሌት፡ ቀጠባዊ ትሕዝቶ ብዘየገድስ ንኹሉ ክፋል ሕብረተሰብ ዘጥቅዕ ሕማም እዩ። እዚ ይኹን እምበር ምስ ቅዛነት ዝኹብሩ ሰባት ናብ ዝምልከቶም ሓካይም እንተቐሪቦምን ግቡእ ክንክን እንተተጌረሎምን ካብቶም ዝሓመሙ ልዕሊ 80 ሚእታዊት ክምዝሓውዩ ይፍለጥ። ግን ስለምንታይ እዩ ቅዛነት ዝያዳ ደቂተባዕትዮ ንደቀንስትዮ ከም ዘጥቅዕ ዝተፈላለዩ ሕክምናዊ ጭብጥታት ዝሕብሩ?

### ቅዛነት ኣብ ግዜ ብጽሕናን ድሕረ ብትከት ጽግያትን

ብመሰረት ዝተረኸቡ ጽሑፋትን ዝተኻየዱ መጽናዕትታትን፡ ደቀንስትዮ ዝያዳ ደቂተባዕትዮ ብቅዛነት ከም ዝሸገራ ይፍለጥ። ንኣብነት ኣብ 2030 ቅዛነት ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ሕማም ኣእምሮ ተባሂሉ ከም ዝርቋሕ እቲ ዝተረኸበ መጽናዕቲ የነጽር። ነዚ ምርኩስ ብምግባር ኣብ ሞንጎ ደቂተባዕትዮን ደቀንስትዮን ክህሉ ዝኽእል መጠነ ዝምድና ምስቲ ኣብዚ ሕጂ ዘሎ ክነጻጸር ከሎ ለውጢ ከየርኣየ 1፡7 ኩይኑ ክምዝቕጽል ይንገር። ስለዚ ሕብረተሰብ ዓለም ክፈልጦ ዘለዎ ሓቂ፣ እዚ ኣብ ልዕሊ ደቀንስትዮ ዝረአ ዘሎን ገና'ውን ክቕጽል ክምዝኽእል ዝሕበር መጥቃዕቲ ቅዛነት፡ ብኣጋኡ መሰረታዊ ፍታሕን ፍወሳን እንተዘይተገይርሉ እቲ ክስዕብ ዝኽእል ሓደጋ ንደቀንስትዮ ጥራይ ዘይኩነስ ብቐጥታ ይኹን ብተዘዋዋሪ ንደቂተባዕትዮ እውን ክልክም ክምዝኽእል ዘማትእ ወይ ዘጥራጥር ኣይኩነን። እቲ ስክፍታ ከምዚ ክግለጽ ዝጸንሐ ካብ ኮነ፡ እቶም ጠንቅታት ንቅዛነት ተባሂሎም ዘለዉ ሓደ ብሓደ ምርኣዮም ንሸባባት ሃገርና ኣገዳሲ እመስለኒ። ኒል ባርቶን፡ ምስ ስነ ኣእምሮ ዝተኣሳሰሩ መጻሕፍቲ ዘዳሉ ምሁር እዩ። ኒል ባርቶንን ካልኦት ሊቃውንትን ዘቕረብዎም ሽውዓተ ምኽንያታት ንቅዛነት ኣብ ደቀንስትዮ ከምዚ ዝስዕብ ይመስል፥



### ምቅይያራት ነዘዕታት

ደቀንስትዮ ብባህሪና ካብ ደቂተባዕትዮ ንላዕሊ ስምዒታውያን ኢና። እዚ ይኸውን'ምበር ካብቲ ተፈጥሮ ዝዓደለና ንላዕሊ ብደቂተባዕትዮን ካልኦት ክፋላት ሕብረተሰብን ዝወሃበና 'ስምዒታውያን' ዝብል መግለጺ ይገድድ። ከምዚ ዓይነት መግለጺ ኣጋጢሙ ስለዝቐርብ ደቀንስትዮ ተበደልቲ ንኸውን። ብጀካ'ዚ ኣብ ሞንጎ ጓልንስተይትን ወዲ ተባዕታይን ዘሎ ፍልልይ ነዘዕታት ብተፈጥሮኡ ፍትሓዊ ኣይኮነን። ምኽንያቱ ደቀንስትዮ ካብ ደቂ ተባዕትዮ ንላዕሊ ኣመና ብዙሕ ዝኾነ ምቅይያራት ነዘዕታት ንገብር ኢና። ናይዚ ቀንዲ ምኽንያታት ድማ ቅድመ ጽግያት ዘሎ ወጥሪ፣ ወርሓዊ ጽግያት፣ ሕርሲ፣ መከላኸሊ መድሃኒታት፣ ድሕሪ ሕርሲ ዝኸሰት ጽግያትን ብትኽት ጽግያትን የጠቓልል። ብመሰረት ኣብዚ ቀረባ እዋን ኣብ ሆስፒታል ሃርቫርድ ዝተረጋገጸ ጭብጢ፣ ነዘዕታት ንደቀንስትዮ ንዝላዓለ ቅዙት ከቃልዕ ከምዝኽእል ተሓቢሩ ኣሎ። ንኣብነት ድሕሪ ሕርስን ምስግጋር ናብ ብትኽት ጽግያትን (Menopause) ኣብ ዘሎ ግዜያት፣ ምቅይያራት ነዘዕታት ንቅዙት ከቃልዑ ከምዝኽእሉ መጽናዕትን ዳህሳስን ዘነጸሩ ተመራመርቲ'ወሲኾም ይሕብሩ ኣለው።

### ወጥሪ

ኣብ ዩኒቨርሲቲ ሃርቫርድ ሕቡራት መንግስታት ኣሜሪካ ኣብ ዝተገብረ መጽናዕቲ፣ ደቀንስትዮ ዚያዳ ደቂ ተባዕትዮ ድሕሪ ከቢድ ወጥሪ ብቕዙት ክንጥቃዕ ከም እንኽእል የረጋግጽ። ዝርገሐ ናይቲ ዚጋጥም ቅዙት እንተኾነ ካብ ቀሊል ናብ ከቢድ ከም ዝኾነ ኑቲ መጽናዕቲ ዘካየዱ ተመራመርቲ ይሕብሩ። እቶም ሊቃውንቲ ኑቲ ንደቀንስትዮ ዘጋጥመን ዝርገሐ ቅዙት፣ ብቐሊል ዝበለ ኣበኹት ክገልጽዎ ከለው፣ 'ስራሕን ሓላፍነት ስድራቤትን ዝፈጥሮ ወጥሪ' ክብሉ ይገልጽዎ። ኣብዚ ግን ክዝንጋዕ ዘይብሉ ደቀንስትዮ ዝገጥመና ወጥሪ ይኹን ቅዙት ንመቕረብና ክንሕብርን ክንገልጾን ዘይንኽእል ምኳንና ንወጥሪ መለሱ ይውጥሮ እዩ።

### ፍልልይ ኣብ ስነ-ሂወታዊ ረቛሒታት

ምስ ደቂተባዕትዮ ብምንጽጻር ደቀንስትዮ ናብ ቅዙት ክንቃላዓ ዝሓየለ ተወርሶኣዊ ዕድል ክህልወና ይኽእል እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ሞንጎ ደቀንስትዮን ደቂተባዕትዮን ዘሎ ስነ ሂወታዊ ፍልልይ፣ ነዘዕታትን ተወርሶን ዚያዳ ንደቀንስትዮ ናብ ቅዙት ከም ዘቃልዐን ኣብ ግምት ብምእታው፣ ሓቅነት ከምዝለዎ ዝተኻየዱ መጽናዕትታትን ጭብጥታትን የረጋግጹ። ምቅጽጻር ነዘዓዊ ማስርሕ ንዓቕን ቅዙት ብዓብኡ ከም ዝጸልዎ ዘረጋግጹ መጽናዕትታትን ርኽበታትን፣ ጉድለት ነዘዲ ኤስትሮጅን ኣብ ግዜ ብትኽት ጽግያት፣ ንቅዙት ከምዝጋድዶ ይፍለጥ። ብተወሳኺ ምግዳድ ቅዙት ብሰንኪ ምጉዳል ነዘዲ ኤስትሮጅን ንሓንቲ ጓልሄዋን ዘይኣንስታይነት ከምዝስመዓ ይገብራ እዩ። ናይ'ዚ ቀንዲ ምኽንያት ኣብ ብትኽት ጽግያት ዝኣተወት ጓለ'ንስተይቲ ናይ ፍርያምነት ግዜኣ ስለዝበቅዐ ዝሸምገለትን ዝኣረገትን ኮይኑ ስለዝስመዓ ብቐጻሊ ቅዙት ክትጥቃዕ ስለ እትኽእል ዘይኣንስታይነት ክስመዓ ምኽኑይ እዩ። ደቀ'ተባዕትዮ ኑታ ብዕድመ ዝኣረገት ጓለንስተይቲ ዚያዳ ንፍርያምነት ከም ተመራጺት ገይሮም ስለዘወስድዋ ቅዙት ኩበገስን ክገድድን ናቱ ካልእ ተወሳኺ ረቛሒ ኩይኑ ከም ዘቐርብ ኣብታ ብቤን ሓሚዱ፣ ሚሃኘን ባይልይን ኣብ 1988 ዝተዳለወት መጽናዕታዊት መጽሓፍ ይጠቅስ። ምቅይያራት ነዘዕታትን ከኑት ኣእምሮን፣ ኣብ ብትኽት ጽግያት ንጠንቂ ቅዙት እ'ኸኑ መርትዖ'ዩ እንተዘይተባህለ፣ ግን ስምዒታዊ ግብረ መልሲ እዩ ካብ ምባል ሓሳብ ምልክት ንቅዙት እዩ ምባል ይከኣል ክብሉ እቶም ተመራመርቲ ይሕብሩ።

### ስነልቦናዊ መግለጺታት

ደቀንስትዮ ካብ ደቂተባዕትዮ ንላዕሊ ዚያዳ ንሓበራት ኣስተንትን። ምስትንታን ጽቡቕ ነገር እኳ እንተኾነ ናብ ቅዙት ከም ዘቃልዐና ግን ብሰፊሑ ይንገር እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ግዜ መዋጥር፣ ቀንጠማን ጉዳኣቲ ልምድታትን (ከም ሽጋራን ኣልኮላዊ መስተን) ደቂተባዕትዮ ዚያዳ ደቀንስትዮ ግብረ መልሲ ስለዝህቡ ካብ ደቀንስትዮ ብዝተሓተ ዓቐን ብቕዙት ተጣቃዕቲ ይኾኑ። ብተወሳኺ ደቀንስትዮ ዚያዳ ደቂተባዕትዮ ኣብ ዝምድና ምስ ሰባት ወፍሪ ከም እንገብር ይፍለጥ። እንተኾነ እቲ ምስ ዝተፈላለዩ ሰባት እንፈጥሮ ዝምድና ናብ ቅዙት ከም ዝመርሓና ኒል ባርቶን ዝተባህለ ተመራማሪ ኣብ ዝሰፈሮ ጽሑፍ ይጠቅስ።

### ባህላዊን ማሕበራዊን መግለጺታት

ደቀንስትዮ ካብ ደቂተባዕትዮ ንላዕሊ ጸቕጥን ወጥርን ዘለዎ ህይወት ንመርሓ። ደቀንስትዮ ከም ደቂ ተባዕትዮ ናብ ስራሕ ንወፍራ ጥራይ ዘይኮናስ ዕዮ ገዛ ንሰርሕ፣ ቈልዑ ንከናኸን፣ ንዓበይቲ ኣዝማድን ንከናኸናን ወዘተ። ብተወሳኺ ደቀንስትዮ ካብ ደቂተባዕትዮ ንላዕሊ ነዊሕ ዕምሪ ኣሎና። ነዊሕ ዕምሪ ንብዕሉ ናብ ምስቅርቓር፣ ብሕትውነትን ድኸም ኣካላዊ ጥዕናን ስለዘስዕብ ናብ ቅዙት ብቐሊሉ ከም ንቃላዕ ይገብር። ብኻልእ ወገን ደቀንስትዮ ብቕዙት ኣብ እንሽገረሉ ኩነታት ጥዕናና ክንፈልጥ ናብ ትካላት ጥዕና ስለ እንሕጽሕ ካብ ደቂ ተባዕትዮ ንላዕሊ ብቕዙት ከም እተሸገርና ጌርካ ዝቐርብ ጌጋ ርድኢትን ቅመራን ንባዕሉ ዚያዳ ብቕዙት ተጐዳእቲ ጌርካ ይውሰድ እዩ። ከምዚ ዓይነት ዘይብሱል መገለጺ ግን ኑተን ሕማመን ክሕብራ ናብ ትካል ጥዕና ዝወፈራ ደቀንስትዮ ኣሓትና ተጠቃዕቲ ቅዙት ገይርካ ምውሳድ ዓብዪ ጌጋ ምኳኑ ኩሉ ኣባል ሕብረተሰብ ክዋንዘቦ ይግባእ። ከመይሲ ኣብ ልዕሊ ሓዊ ነዳዲ ምኽዓው ማለት እዩ።

### ተወርሶ

ገለ ገለ ሕማማት ብተወርሶ ካብን ናብን ወለዶ ከም ዝመሓላለፉ ይፍለጥ። ቅዙት ድማ ብተወርሶ ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ ካብ ዝመሓላለፉ ኣሉታዊ ተርእዮ ሓደ እዩ። ስለዝኾነ ብተወርሶኣዊ መግለጺ ደቀንስትዮ ካብ ደቂተባዕትዮ ንላዕሊ ንቅዙት ዝተቓልዕና ምኳንና ዝተረኸቡ መጽናዕትታትን ጭብጥታትን ይሕብሩ። ንኣብነትኣብ 1998 ናዝሩን ኤድዋርድሰን ዝተባህሉ ተመራመርቲ፣ ኣብ ማናቱን ስድራቤታዊን ኣብ ዘካየድዎ መጽናዕቲ፣ ደቀንስትዮ ዚያዳ ደቂ ተባዕትዮ ብቕዙት ከም እንጥቃዕ ጭብጥታቶም ኣሰኒዮም ዘቕረብዎ መርትዖ ከም መወከሲ ኮይኑ የገልግሎ ኣሎ። ንሳቶም ከም ቀዳማይ ዘቕረብዎ ሓሳብ፣ ሓደ ካብቶም ኣሃዱ ወለዶ ዝኾነ X እንተደኣ ብቕዙት ተጠቒዑ ኣሎ እታ ክልተ X ዘርኢ ወለዶ ዘለዋ ጓልንስተይቲ ዚያዳ ብቐዙት ክትጥቃዕ

ትኽእል ይብሉ። ወዲ ተባዕታይ ግን ሓደ X ሓደ ደማ Y ዘርኢ እዩ ዘለዎ። ከም ካልኣይ ዘቐረብዎ ሓሳብ ደማ ተወርሶን ከቡብያዊን ንሓድሕዶም ከም ዝጸላለዉ መጠን ኣብ ደቀንስትዮ ቅዝሖት ከሰዕቡ ከምዝኽእሉ ይሕብሩ። ንኣብነት ካብ ወለዲ ሓንቲ ጓለንስተይቲ ብቕዝሖት ይሳቐዩ እንተነይሮም፡ ካብ ኣብራኽ እቶም ዝቓዘሙ ወለዲ ዝተወልደት ጓል ሄዋን ተወርሶን ከቡብን ብዝፈጠረላ ኣሉታ ባዕላ ናብ ቅዝሖት ክትቃላዕ ትጅምር። ምኽንያቱ ካብ ወለዳ ወይ ሓደ ካብ ኣባል ስድራቤታ ብቕዝሖት ይሸገር እንተሎ ሕዱር ዝኾነ ከቡብያዊ ወጥሪ ኣብታ ስድራ ቤታ ነገሱ ይጸንሕ እሞ፡ ንዝኾኑት ኣባል እታ ስድራ ዝኾኑት ጓለንስተይቲ ከሸግራ ይኽእል። ከምዚ ዓይነት ተርእዮ ካብ ደቂተባዕትዮ ዚያዳ ኣብ ደቀንስትዮ ጊዜ ዝረኣየሉ ቀንዲ ምኽንያት፡ ደቀንስትዮ ኣብ ስድራቤተናንከባቢናን ዝላዓለ ንቕሓትን ርድኢትን ስለዘለወን ምኻኑ ይእመነሉ።

ሓንቲ ጓለንስተይቲ ንልዕሊ ክልተ ሰሙን ኣብ ታሕቲ ተዘርዚሮም ዘለዉ ምልክታት ኣብ ኑቡሳ ምስ ዝኸሰቱ ብቕዝሖት ትጥቃዕ ከምዝላ ክተስተብህል ኣለዋ፥

- ቀጻሊ ጓሂ፥ ሸቐልቀል ወይ ባዶሽ ስምዒት

- ብዘይዝኾነ ኣካላዊ ስምዒት ቃንዛ ርእሲን ሕማም ስርዓተ ምሕቃቕ መግቢን

- ስምዒት ተስፋ ምቑራጽን ቁጠዐን

- ስምዒት ኑበሰ ወቐሳን ኑበሰ ምትሓትን

- ትሑት ዓቕሚ ወይ ድኻም መላእ ሰብነት

- ስእነት ድቃስ፥ ልዑል ድቃስን ወጋሕታ ቅድሚ ግዜ ምትንሳእን

- ኣብ ዝኾነ ንጥፈታትን ምዝንጋዕን ድሌትን ባህታን ምጉዳል

- ብዘይ ምኽንያት ዘረባ ምብዛሕን ምንቅስቓስን

- ኣብ ሓደ ኮፍ ክትብል ዓቕሊ ምስኣን

- ኣተኩሮ፥ ዝኽሪን ውሳኔን ምጉዳል

- ምጉዳል ሸውሃትን ሚዛን ሰብነትን

- ሓሳባትን ፈተነን ኑበሰ ቅትለት

#### ምክልኻልን ፍወሳን

ሕማም ቅዝሖት ከም ኩሎም ክፍወሱ ዝኽእሉ ሕማማት ክፍወስ ዝኽእል ምኻኑ ኣብ መእተዊ ተገሊጹ እዩ። ስለዝኾነ ሓንቲ ጓለንስተይቲ ካብ ምልክታት ቅዝሖት ክልተ ወይ ሰለስተ ኣብ ኑቡሳ ምስዘረአ ተቐላጢፋ ናብ ክትፍወሰሉ እትኽእል ትካል ጥዕና ክትከይድ ትመዓድ። ምኽንያቱ ብኢጋኡ ብሰብ ሞያ ጥዕና ኣእምሮ ዝግበር ሓገዛት ምርኽኻስ ብምግባር ኑቲ



ዝነብዕ ኣተሓሳስባ ናብ ንቡር ከምዝምለስ ምግባር ስለ ዝከኣል። ብተወሳኺ ናይ ኣተሓሳስባን ናይ ባህሪ ለውጢንብምስራጽ፣ ብውልቅን ሓብርን ንግዳይ ቅዝሖት ዝኾኑት ጓለንስተይቲ ምስ ተመሳሳሊ ጸገም ዘለዋ ወይ ዘለወን ብምርኻብ ስሩልቦናውን ሕክምናውን ሓገዛትን ብምግባር ክፍወስ ይከኣል። ብፍላይ ድማ ሓገዝ በዓል ቤትን ስድራቤትን ኣብ ምክልኻልን ምፍዋስን ሕማም ቅዝሖት ወሳንነት ከም ዘለዎ ሕብረተሰብ ክነቕሓሉ ይግባእ። ብጀካ ስነልቦናዊ ሓገዛት ብመድሃኒትን ኤለክትሪክዊ ኣገባብን ንሕማም ቅዝሖት ምፍዋስ ከምዝከኣል ሓቢይም ስነ ኣእምሮ ወትሩ ዝሁብዎ ምኽርን ሜላ ፍወሳን እዩ። ብኣንጻሩ እቲ ዝወሃብ ሓገዛት ክትግበረ እንተዘይተኻኢሉ ግንቅዝሖት ኑበሰ ቅትለት ከስዕብ ዝኽእል ኣገዳሲ ሓደገኛ ሕማም ኣእምሮ ምኻኑ ኩሉ ክየገንዘቦ ዘለዎ ሓቂእዩ።

ብኣጠቓላሊ ግን ሕማም ቅዝሖት ብመዳይ ሳይንሳዊ ጭብጢ ምክልኻሉ ኣይከኣልን ዝብል ርድኢትን ግንዛበን እንተሎ፡ ግን ምልክታት ቅዝሖት ክቀላቐሉ እንተጀሚሮም ናብ ዝኸፍኣ ደረጃ ከይዓርግ ምክልኻል ከምዝከኣል ሊቃውንቲ የርድኡ። ኣፍልጦን ንቕሓትን ሕብረተሰብ ኣብ ሕማማት ኣእምሮ ብሓፈሻ፡ ኣብ ሕማም ቅዝሖት ድማ ብፍላይ ከም ዝበርኽ ብምግባር፣ ስሩዕ ጥዕናዊ ኣስተምህሮ ብዝተፈላለዩ መንገድታት እናሃብካ ምልክታት ሕማም ቅዝሖት ዝተራእያ ጓልንስተይቲ ብኣግኡ ናብ ትካል ጥዕና ምውሳድን ብበዓል ሞያ ዝዋህባ ምኽርን ማዕዳን ክተግበር ይከኣል። ብተወሳኺ ዝተኣዘዘ መድሃኒት ብግቡእ ብምውሳድን ብምክትታልን፣ መዓልታዊ ተሰላሰሎም ዝበሩ ንጥፈታት ከምእትቕጽሎ ምግባር እቲ ካልእ ሜላ ፍወሳ ንሕማም ቅዝሖት እዩ። ስሩዕ ኣመጋግባ፥ ምቹእ ሰሌዳሰዓታት ድቃስ ምዕቃብ፥ ብዝሓየል መልክዑ ምዝውታር ኣካላዊ ምንቅስቃስ ምግባር፣ ንቅዝሖት ካብ ዝፍውሱን ዝሕግዙን ተወሰኽቲ ሜላታት እዮም። ሓንቲ ጓለንስተይቲ ጎዳእቲ ዝኾኑ ወልፍታት ከም ሺጋራ፥ ኣልኮላዊ መስተ ብመሰረቱ ክተወግዶም ኣለዋ። ምኽንያቱ ሺጋራን ኣልኮልን ካብ'ቶም ንቕዝሖት ዘቃልዑ ቀዳሞት ተጠቀስቲ ኣሉታዊ ረቛሒታት እዮም። ሕብርተሰብና እንተኾነ ብቕዝሖት ንእተሸገረት ጓል ሄዋን ኣድልዎ ከርእን ገጽ ክኸልእን የብሉን። ከመይሲ ሓደ ክፋል ሕብረተሰብ ብዘይ ጓለንስተይቲ ምሉእ እዩ ክትብሎ ፍጹም ስለዘይካኣል፣ ንጓል ኣንስተይቲ ምሕብሓብን እወታዊ ኣተኩሮ ምሃብን ቀዳማይ ፍወሳ ንቕዝሖት ምኻኑ ስለ ዝእመነሉ!! ርሑስ ሓድሽ ዓመት ምስ ሓድሽን እወታውን ኣተሓሳስባ ንምውጋድ ቅዝሖት ኣብ ጓልንስተይቲ!!

# ናብ ፍቕሪ ዝወስድ መንገዲ

ሙሴ ብርሃ

"ልበይ እንተዘይተሰይሩ ከመይ ጌሩ እሞ ክኸፈት እዩ" ኢሉ ኻሊል ጂብራን። ኻሊል ልብና ንፍቕሪ ዝኸፈት ምስተገደፍና፡ ምስተጠለምና፡ በይንና ምስተረፍና ኢና ዝበል ይመስል። ኣብ ምዉቕ ፍቕሪ እንከለኻ ሓደ ሰብ ገዲፉካ እንተኸይዱ በቲ ንሱ ሰይሩ ዝወጽኣሉ ማሽኮት ካልኣት ሓደስቲ ናይ ፍቕሪ መኣዝታት ክትቅበል ኢኻ እዩ ዝበል ዘሎ። ምፍቓር ወይ ብሓደ ምኽንያት ኣየናይ ቅዋሙ-መምርሒ (formula) ስለዘለዎ እዩ እዚ ኣተሓሳስባ ኣፍሲወከፍ ሰብ ክቕበሎ ዘኽእል፤ ምናልባት እቲ ኣብ እተሰብረ ልቡ ጺጊት ዝረኸበ፡ ተሰኣ ከጥቕዕ ዝኽእል እኳ እንተኾነ፡ ብዓምላ ግን ብኸመይ ኩሉ ሰብ ብደበስ ፍቕሪ ጥራይ እዩ ናይ ፍቕሪ ሓጎስ ክረኽብ ዘለዎ ክንብል፤

"ቀዳሞኻ ሞት ኣሎ. . ." ዝበልዎ ኣለው። "ዕረ ዘይጠዓመ መቕረት መዓር ኣይፈልጥን እዩ፡" እናበሉ ዝዛረቡ ገለኣቶም ኣለው። "ብሉጻት ዓወታት ድሕሪ ዓበይቲ ውድቀታት ይመጽኡ" ዝበል ሆንሪ ዋርድ ቢቸር እተባህለ ሰብውን ኣሎ። ድሕሪ እቲ ዘይተጸበኻዮ ሞት ዱዩ ጓሂ ካልእ ሓጎስ ትረኽብ እየም ዝበሉ። መቕረት ናይ'ቲ ዝተረኽበ ሓጎስ ዚያዳ ንኽስተማቅር ዝጉበሮ እውን ኣብ ቅድሚት ዘሎ ዘይጥዑም ናይ ህይወት መቕረት ምኽኑ ይምጉቱ። እዚኦም ኣብ ጎድኒ እዚ ልዕል ኢሉ እተጠቕሰ ናይ ኻሊል ጂብራን ሓሳብ ዝምደቡ እዮም።

'ኣብ ባሬ ኣእቲኻ ብልዓጽ፡ ብኢደካ ኣልምጽ መዓር ጥዑም እዩ። ጣዕሙ እዩ ጣዕሚ ዝፈጥር።' ክበል ዝቐደሙ ይኹኑ ዝደሓሩ ኩነታት ንፍቕሪ ወይ ንህይወት ከም ዘይቀርጽዎ ዝዛረቡ እውን ኣለው። ፍቕሪ ወይ ጣዕሚ ከም ልብኻ እምበር ከም ሕሉፍኻ ኣይኮነን። ምናልባት ደስ ዘይብሉ ሕሉፋት ተሞኩሮታት፡ ኣብ ውሽጢ ብዙሓድግዎ በሰላ ንኻልኣት ሓደስቲ ዕድላት እውን ብኡይ ጥርጣረ ዓይኒ ንኽንርእዮም ዝጉብኡ እዮም እምበር ንዝበለጸ ጣዕሚ ዘተባብዑ ክኾኑ ዝኽእሉ ኣይኮኑን ይብሉ። "ተመን ዝረአየ ብልሕጺ ተዳህለ" ክበሉ እውን ይምስሉ። መልሓሰካ ጣዕሚ ዝፈልጥ፡ ዕረ ክበልዕ ስለ ዝኸረመ ዘይኮነ ጥዑና ስለ ዘለዎ እዩ ክበሉ ከኣ ይወሳኽሉ።

ቅድሚ ገለ ዓመታት ሓደ ዝፈልጦ ሰብ ከቢድ ሕማም ሓሚሙ። ኣለኻ ኢልዎ ግን ካብ ሕማሙ ኣብ ሓጺር ግዜ ሓውዩ። ድሕሪ ምሕዋዩ ሓደ መዓልቲ ምስ ተራኸብና፡ ካብ ከምኡ ዝበለ ከቢድ ሕማም ስለ ዝሓወየ ብጣዕሚ ዕድለኛ ምኽኑን፡ ከማዮኑን ከም ዘለዎን ከዘክሮ ምስበልኩ፡ ኣብ ግዜ ሕማሙ ዘሕለፎ ተሞኩሮ ንዕኡ ኣመና ኣገዳሲ ምህሮ ከምዝሃቦን፡ ልዕሊ በቲ ሕማም ዝተቐዝዎ እቲ ኣብ ሕማም እንከሎ ዘስተብሃሎ ናይ ህይወቱ ቁምነገር ከም ዝዓዘን ነጊሩኒ። ሕሉፍ ሓሊፉ ከምኡ ዝበለ ነገር ኣድላዩ ምኽኑ ኣዛሪቡኒ። ብግዕዶ ብሕማሙ ክንዲ እተጨነቕኩዎ፡ ንሱ ግን ንዕኡ ብፍጹም ረሲዑ ንሱብ ከሉብም ኢሉ ከምኡ ዓይነት ሓሳብ ምሕሳቡ ዘደንጽኡ ኣይነበረን። 'ብጥልእና ደኣ ንልብም እምበር ካብ ሕማም ዝርከብ ልቦና ኣይትመሃ' ክበሎ ሓሰብ።

ብመልሱን ምግራመይ ከይሃሰሰ ንሓቡኡ 'ሓውኺ. እንኳዕ እዘበሀር መሓሮ። ሞራሉ ንኽምለስ ንሽኹም ከኣ ኣተባብዕዎ እምበር ዘሕለፎ ሰቓይ እኳ. . .' እንተበልክዎ፡ 'ንሱ ደኣ ቀደም እንዲዩ ሕማሙ ረሲዕዎ። ከምኡ ዓይነት ሰቓይ ምሕላፉ መለበሚ ኮይኑኒ እናበለ እዩ ዝዛረብ' ኢላትኒ። ንኽልብም ናይ ሕማም ሰቓይ ዱዩ ዝጸበ ነይሩ፡ ወይ ከኣ ፈጣሪ ኣማኺሩ ዱዩ ሓሚሙ እዚ ሓውኺ. ክበላ ሓሰበ ገዲፈዮ። ንዕኡ እንኳዕ ሕማሙ ገደፎ። ንዓይ ከኣ ድሉው መገረሚ ገዲፍለይ።

ካብ ዝኾነ ናይ ህይወት ተመኩሮ እኳ ልቦና ዘሎ እንተኾነ፡ ከቢድቲ ፈተናታት ግን ዓቕምና ክሳብ ክንደይ ክምጠጥ ከም ዝኽእል ብምግላጹ፡ እንታይ ሕጽረታት ከም ዘለና ብምብራሁ፡ እንታይ ጥንቃቐታትን ልቦናታትን ክንወስድ ከም ዘለና ብምምሃር ከም ዝድግፉና ዝተፈልጠ እዩ። ይኹን እምበር እቶም ከቢድቲ ተመኩሮታት ከይሓለፍና ክንልበሙሉ ክንሽቐሓሉን ንኽእል ዕድል የልቦን ዱዩ ዝበል ሕቶ ምሕታት እውን ዘይሰገር እዩ። ካብ ጌጋ ካልኣት ክንመሃር እንተዘይፈቲና እዚ ዘለና ዕድመ ንኹሉም ዓይነት ጌጋታት ንኽንፍጽሞም ዝኣክል ኣይመስለን። ምናልባት ካልኣይ ጌጋ ወይ ከኣ ካልእ ዓይነት ጌጋ ናይ ምፍታን ዕድል ዘይህብ ሓንሳብን ንሓዋሩን ዘሰናብት ጌጋ ክኸውን እውን ይኽእል።

"ሒማ ሕማም፡ ካልኣይቲ ደግሲ፡ ሳልሰይቲ ፈውሲ" እናበለ ዝዘረረ ሰብውን እዝክር። ከምዝተረዳእክዎ ሓዳር ኣብ ሳልሳይ እዩ ዝምስለልካ እዩ እቲ መልእኽቱ። ሰብ ብዲግሪ ብኣቀራርባ መግቢ ብመምርሒ ፈቓድ መኪና፡ ብዘይረሰም መጻሕፍቲን ዝበርም ምጽናዕቲታትን ብዘዘለሐ ዘለዎ ትካላት፡ ካልኣይ ሳልሳይ እናበለ ይዓቢ እምበር ሰበይቲ ወይ ሰብኣይ ብምቕያር ዝመጽእ ቁምነገር እንታይ እዩ፤ ኑቲኣን ከተእቱ ኑቲኣን ክትመልስ ካብ ፍቕሪን ጽድቂን ሓዲግ ምትራፍ ኣየናይ ፋይዳ ኮይኑ። ብዘረኽቡዎ ወይ ብእትረኽቦ ኣብ ክንዲ ምሕጓስ፡ ንሓጎስ መሳልላትን ደረጃታትን ርሒቃ ከም እትቕመጥ ምግባር ወይ ምቕማጥ ናይ ደሓን ከምዘይኮነ ርግጽ እዩ።

ብዙሓ ሰብ ዝሓሰቡን ዝተመራመሩን ከምዝበጽሕዎ፡ ዝበርትዐ ኩናት ናይ ሰብ ኣብ ኣእምሮኡ ኢዩ። ኣብ ንብረ ህይወቱ እንከሎ ቦታኡም ከትሕዞም ንዘበርም ግን ክስዕርም ኣይክእልን እዩ ኢሉ እንተሓሰበ ዘለዎ እንኮ ዕድል እናተሳዕረ ንምንባር እዩ። ድኻሞቱ ዝስዕረሉ ማስመር ኣብ ዘይሚዛናዊ ወይ ዘይንብር ቦታ እንተኣቐሚጥዎ ካብ ምዕዋት ይጸውዎም። ክጉብሮ ምኽኣልኩ በዚ ሕጂ ዘለኽዎ ኩነታት ግን ክጉብሮ ዓቕሚ የብለይን ናብ ዝበል ናይ ጉዳእ ኣእምሮ ማሕበስ እውን ይወርድ። እዚ ዝተጋገ ናይ ኣተሓሳስባ ዝምባለ ከኣ ኣብ ተንጠልጣሊ ኩነት ህላው ይሓድጉ።

"መለበሚ ኣይግበርካ መለበሚ ኣይኽለእካ" ዝበሉ ኣዚ እዮም። እቲ ሾቶ ለበም ምኽንያን እምበር ንዓኻን ንኻልኣት ዝኾኑ ብዙሓት መለበሚታት ክትፈጥር ምንባር ኣይኮነን። ንዓለም ወይ ንሕብረተሰብኡ ዝጠቕሞም ልዕሊ እቲ ብዕሽነት ዝሰራሕካዮ መለበሚታት እቲ ብልቦናኻ ዝሰራሕካዮ ክብሪ ዘለዎ ዕዮ እዩ። እዚ እየ ዝበልኩ።

# ዕድመን ሓጐስን!

መምህር ሳሙኤል ዘካርያስ

ዕድሜኻ ይንዋሕ! ዝበል ምርቓ ሰሚዑ ኣሜን ዘይብል ሰማዒ ኣሎ ኢለ ኣይሓስብን። ከምዚ ማብልየይ ምኽንያት ምንዋሕ ዕድመ ማለት ምብዛሕ ቀጽርታት ማለት ጥራሕ ከምዘይኮነ ስለዝኣምን እየ። ቀጽሪ ዕድሜኻ ሰማንያታት፣ ተስዓታት ወይ'ውን ብሚእትን ካልእን እናተባህለ ተቖጺሩ ከብቅዕ ግን ከኣ እዘን ኩለን ዓመታት ብሕማምን ሰእኑትን እንተሓሊፉ እንታይ ፋይዳ ኣለዎ። ቀጽሪ ዕድሜኻ ክነውሕ ተደላዪ እኳ እንተኾነ ኣብ ውሽጢ'ዘን ትቖጽረን ዘሎኻ ቀጽሪ ዓመታት ሓጐስን ባህታን ዘለዎ ምስ ዝኸውን ጥራሕ እዩ ዕድመ ጺጋ ዝኸውን። ነዚ መረዳእታ'ዚ ኣብ ርእሰይ ብምግባር እየ እምበኣር ብድፍረት ኣሜን ዘይብል ሰብ የለን ዝበልኩ ዘለኹ።

ዕድሜኻ ይንዋሕ! ዝበል ምርቓ በይኑ ዕድመ ዝውስኽ ኣይኮነን። ብኣንጻሩ ኸኣ ዕድሜኻ ይሕጸር! ስለዝተባህለ ዕድሜ ይሓጽር ማለት ውን ኣይኮነን። ቅድሚ'ዛ ምርቓ ዘሎ ሃዋህው ክንደህሶ ምስ እንፍትን ግን ዕድሜኻ ከመይ ገይሩ ከም ዝነውሕ ንምርድኡ ኣይንጸግምን። ስለምንታይ እዩ ዝምረቕ? ዝበል ሕቶ እንተኣቕሪብና ኣቕዲሙ ዝተገብረ ዘሐጐስ ተግባር ስለዘሎ እዩ ክንብል ንኽእል። እቲ ተመራቒ ብዘገበሮ ተግባር ወይ ዝተዛረቦ ዘረባ ልቢ ረኣዩኡ ኩነ ሰማዒኡ ኣረስሪሱ ኣሎ። ንብጻዩ ዘረስርስ ተግባር ድማ ካብ ውሽጡ ብጽቡቕ ዕላማ ዝተበገሰ ስለዝኾነ ኣብ ውሽጦኻ ዝፈጥሮ ባህታ ብቐሊል ዝግለጽ ኣይኮነን። ሕጉስ ልብን ሕዙን ልብን ኣብ ሓፈሻዊ ጥዕናኻ ዝፈጥሮ ረብሓን ጉድኣትን ኣሎ።

ብዛዕባ ሓጐስ ብዙሕ ነገር ንፈልጥ ንኸውን፣ ሓጐስ ግን ከኖ'ቲ ክንሕጎስ ከሎና እንስተማቕሮ፣ ባህታኡ ኣብ ጥዕናና ውን ዓበይ ረብሓ ከምዝህብ በዚ ዓውዲ'ዚ ተገዲሶም ዘጽንዑ ምሁራት ይገልጹ። ካብ ሓጐስ ዝርከብ ረብሓታት ብዝበል ኣርእስቲ ኣብ ዝተዘርግሐ ጽሑፍ 6 ረብሓታት ይዝርዝር፤

(1) **ሓጐስ ንልብኻ ይከላኸል፦**

ሓጐስ ትሑት ህርመት ልብን ጸቕጢ ደምን ከምዝህልወካ ይገብር። ብተወሳኺ ድማ ሕማማት ናይ ልቢ ኣርተሪ ኣብ ዘለዎም ሰባት ዝተገብረ መጽናዕቲ ከምዝሕብሮ ሙብዛሕቶም ሕጉስ ህይወት ከምዝነበሮም ተረሊጡ። ጥዕና ልቢ ምሉእ ክኸውን ተራ ሓጐስ ልዑል ከምዝኾነ ይድምደም።

(2) **ሓጐስ ናይ ምክልኻል ዓቕምኻ የደልድል፦**

ካብ'ቶም ሕዙናት ሰባት እቶም ሕጉሳት ሰባት ሕማም ብቐሊሉ ኣየጥቅዖምን።

(3) **ሓጐስ ኣንጻር ወጥሪ ይቃለስ፦**

ጽልዋ ወጥሪ (Stress) ኣብ ስነኣእምሮኣዊ ክፋል ናይ ሰውነትና ጥራሕ ዘይኮነ ኣብ ስርዓተ ሆርሞንን ጸቕጢ ደምን ውን ኬይተረፈ ኣሎ እዩ። ይኹን ደኣ እምበር ሓጐስ ነዞም ጽልዋታት እዚኣም ከጕድል ወይከኣ ቅልጡፍ ፍወሳ ክገብር ይኽእል እዩ።

(4) **ቃንዛን ስቅያትን ኣብ ሕጉሳት ሰባት ኣዝዩ ዝወሓደ እዩ፦**

እቲ ኣብ ሕዙናት ሰባት ዝርአ ምጭብባጥ ጭዋዳ፣ ጸናውሩው ምግቢ ቀሓርን ካልኦት ቃንዛታትን ኣብ ሕጉሳት ሰባት ኣዝዩ ውሑድ እዩ።

(5) **ሓጐስ ኣንጻር ሕማማትን መግዳዕትን/ ሰንፍናን ይከላኸል፦**

እቶም ብዕበዛሒ ብሕማም መንሽሮን ካልእ ከበድቲ ሕማማትን ዝተተሓዙ ሰባት ዘይሕጉሳት / *ሰባት ምኳኖም ዝተገብረ መጽናዕቲ ይሕብር።

ካብ'ዚ ኩሉ ብመጽናዕቲ ዝተሰነየ ረብሓ ሓጐስን ነፍሲወከፍ ሰብ ብብውልቁ ዝተሞከሮ ፍስሃን ኣብ ውሽጦኻ ዝፈጥር ረብሓ ቀሊል ከምዘይኮነ ተገንዚብና ንኸውን። ነዚ ረብሓ'ዚ ከም ሰረት ብምውሳድ ንሓደ ወሃድን ፍቕሪ ዝዓስሎን ቤተሰብ ከም ኣብነት ክንወስድ። ምኽንያቱ ቤተሰብ ቀንዲ መሰረት ሕብረተሰብ ብዓበኡ ድማ ሃገር ስለዝኾኑ። ሓብርና ብሓሳባዊ ሰእሊ ኣሃን ንሰኻ/ንስኺ ኣንባቢን/ ኣንባቢትን ናብ ሓደ ቤት ሓጐስ ዝኾነ ገዛ ንኺደ።

መጀመርታ ኣብ ቀጽሪ ገዛ እትው ምስበልና ዝተቐበለትና ቀልዓ ጓል 5 ዓመት ትኸውን "ማማየይ ክልተ ኢጋይሽ መጺኦምሲ. እተው. ኮፍ በሉ ማማ ኣብ ክሽን ስለዘላ ክጽውዓልኩም'የ" ኢለየም። ንሳቶም ግን ኣብ'ዚ ክንጸንሕ ኢና ንማማ ጥራሕ ጸውዕልና ኢሎምዒ ኢላ ነገረታ። ኣዲኣ ድማ ናባና እናመጸኣት "እዋይ የሕዋተይ፣ እንታይ ደኣ ኣብ ደገ ደው ኢልኩም ዘይትኣትዉ፣" ኢላ ብምጉዲ ኣእተወትና። ሰላምታና ተለዋዊጥና መምጽኢና ምኽንያት ድማ ነገርናያ። ካብ'ታ ዝረኣየትና ግዜ ጀሚራ ክሳብ'ዛ መንኡትና ዝገገርናሉ ግዜ ፍሽኽታኣ ከይተሰወጠ ብፍሕሹው ኣቀባብላ መራሓትና ናብ ሳሎን እእተወትና። ኣብኡ ኣርባዕተ ደቆም ንረክብ እሞ ኩሎም ብበጽምዲ ኩዩናም ከጽንዑን ክተሓጋገዙን ንርእዮም። ናብ'ቲ ቤት ኢጋይሽ ከምዝመጽኡ ምስ ፈለጡ ኣርባዕቲኦም መጺኦም ሰላምታ ይህቡና። ሽዑ እቲ ዓበዩ ኑቶም ትሕቲኡ ዘለዉ የሕዋቱ ንስኻ ናብ'ዚ፣ ንስኻ ድማ ናብቲ ንስኺ ናብዚ ንስኺ ድማ ናብ'ቲ እናበለ ነናብ ስርሖም ይሕብሮም እሞ ንሱ ድማ ኑቲ ኣብ'ታ ክፍሊ ዝዓደሉ ዝለበሩ ፣ መሳርሒታት ነናብ ቦታኡ ከቐምጦ የላዕሎ። ክልተ ካብ ኣባላት ገዛ ወድን ጓልን ሽሓኒ ሒዞም ናባና ይመጽኡ እሞ ኣብ ቅድሜና ብምግባር የኢጋርከም ክንሓጽበኩም ይብሉና። ንሕና ንበሎ ይጠፍኣና፣ ማይ ክንሕጹብ ከምዝድልየና ንፈልጥ ንሳቶም ኩሓጽቡና ግን ፈጺምና ርኢና ስለዘይንፈልጥ ደሓን ባዕልና ክንሕጹብ ኢና ንብሎም። ንሳቶም ግን ብፍጹም ንሕና ኢና ንሓጽበኩም ብምባል የኢጋርና ይሓጽቡ። እታ መጀመርያ ዝረኸበትና ቀልዓ ድማ መግቢ መታን ክንቅረብ ንጸኢዳውና ዝኸውን

ልብጦ ዝበለ ማይ ኣምጺኦ ኣሕጸበትና። ኣደ ብዮጉዲኣ ድማ ኑቲ ብውሕሉል መንገዲ ዝተኸሸነ ጥዑም መግቢ ተቐረበልና። ኣብ ንሓድሕዶም ድማ እገሊት ሓብተይ እገለ ሓወይ እናተበሃሃሉ ተማቢሮም ክጉብሩ ንሰምዕ እሞ ብዙሕ ንግረም። ካብ ኩሉ ዝገርም ድማ ነፍሲ ወከፍ ኣባል ናይ'ታ ገዛ ንዝተዋህቦ ትእዛዝ ክፍጽም ከሎ ካብ ገጹም ዘይፍለ ነገር ኣሎ። ንሱ ድማ ፍሽኽታን ምትእምማንን እዩ።

ክቡር ኣንባባይ ኣነ ኣብ'ዛ ቤት'ዚኣ ወጺኣ ናብ ካልእ ቦታ ክኸይድ ኣይደልን እየ። ምኽንያቱ ክብሪ ሰብ ዝረኣኹላን ሕድሕዳዊ ምትሕልላይን ምክብባርን ድማ ብዮጉብሪ ዝረኣኹላ ቦታ እዚኣ እያ። ንስኻ ወይ ንስኺ'ኸ እንታይ ምበልኩም? ኣብ'ዛ ሓሳባዊት ቤት እቲ ብጠዚሒ ዝሰማዕ ምርቓ ዕድሜኹም ትንዋሕ እያ። ዕድመ ናይ'ዞም ሰባት'ዚኣ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ደቒቕ ሓገስ ዝሰዕባ ስለዘኹኑት መቐረት ነዊሕ ዕድመ ብቑጽሪ ኣይከኑትን ዝዕቅንዎ። ነፍሲ ወከፍ ኣብ ቅድሚኣም ዘሎ ግዜ ክህልውዎ እዮም ዝጠርፉ። ምኽንያቱ እቲ ኣቐዲሞም ዝሓለፍዎ ደቓይቕ ብምሉኡ ሓገሰን ስምምዕን ምክብባርን ዘለዎ ኩይኑ ስለዝሓለፈ። ንሕናውን እንተኾነ ነዛ ሓንሳብ ብጉዳይና ዝኣተናያ ቤት ውጽኣላ ኣይመጽኣናን።

ናብ ካልእ ገዛ ሓቢርና ክንኣቱ ምደለኹ፤ እቲ ገዛ ግን ጭቕጭቕ፡ ባእሲ፡ ዕግርግር እምበር ሰላም ዝበሃል ዘይብሉ ስለዝኾኑ፡ ፍቓድኩም እንተኾይኑ ይትረፈና። ቡቶም ክገልጾም ዝፈተንኩ ቀጻላት ድሮ ከምዝጸላእኩሞ ንምምማቱ ኣይሸገረን። እዞም ሰባት'ዚኦም ፈጺሞም ዕድመ ምውሳኽ ዘይልይዎ ኣይከኑትን። ብጭርሖ ውን እዛ ቤት እዚኣ እንተርፎ ክወጽኣላ ክቕመጡላ ስለዘይደልዩ መህደሚ መንገዲ እዮም ዘናድዩ። ካብ'ቲ ኣብ'ዛ ቤት ዝሰማዕ ቀንዲ መርገም ድማ ኣንታ ርጉም፡ ዕድሜኻ ደኣ ትሕጸር! ዝብሉ እዮም። ኣባላት እዛ ስድራ'ዚኣ ዕድሚኦም ሓጺር እዩ። ነፍሲ ወከፍ ህሞት ቅዝቶት ዘለዋ ስለዘኾኑ ኑታ ትመጽእ ዘላ ሓዳሽ ደቒቕ ክኡብርዎ ኣይደልዩን እዮም። እቲ ለባም ጥበበኛ ሰለሞን "ልቢ እንተጉሃየ መንፈስ ይሰብር" ይብል። ሰቡር መንፈስ ማለት ከኣ ኩለንትንኡ ዝተጉድአ ሰብ ማለት እዩ። ዕድመ ናይ'ዚ ሰብ'ዚ ክንደይ ክትክውን ከም እትኽእል ንምምማቱ ዘሸግር ኣይከኑንን።

ሓገስ ጥዕና ዝህብ ካብ ኩነ ሓዘን ከኣ ጥዕናኻ ኣብ ሓደጋ ዘእትው ካብ ኩነ ዕድሜኻ ዘውሕን ዝሓጽርን እተን ነፍሲ ወከፍ ንኡብረን ደቓይቕ ምኽንያን ኣይንረስዕ። በዚ መሰረት እቲ ንስድርኡ ብቕዳምነት፡ ካብኡ ንዝዮጉብዩ ሰባት ድማ ብሓፈሻ፡ ካብኡ ንናብኡ ድማ ንኩሉ ሰብ ክብሪ ምሃብ፡ ካብ ወሸጡ ዝርድኦ ሰብ ምሩቕ ይኸውን እሞ ሓገስ ኣብ ህይወቱ ይዓስል ተኻፋሊ ጥቕሚ ሓገስ ድማ ይኸውን።

ሓደ ግዜ ሓደ ብምርኩስ እናተደገፉ ዝኸዱ ዝነበሩ ሽማግለ ሰብኣይ ጥቓ'ቶም ኣብ ጐደና ኩዕሶ ዝጻወቱ ዝነበሩ መንእሰያት ይሓልፉ ነበሩ። እቶም መንእሰያት ኑታ ምሉእ ሚዛን ናይ'ቶም ሰብኣይ ተሰኪማ ዝነበረት መርኩስ ብኩዕሶ ይሃርምዋ እሞ፡ ኣብ መሬት ይወድቁ። እቶም ዝጻወቱ ዝነበሩ መንእሰያት ርእይ ምስ ኣበልዎም ኣብ ክንዲ ዘልዕልዎም ይሃድሙ እሞ ሓደ ደፋር ካብኣቶም "ኢሂ ኣቦ ወዲቕካ? እታ ዝሃረመቶም ኩዕሶ እናኣልዓለ "ያ እዚ ዓርክና እኳ እዩ ከም ገለ ክብል ቀሊዕዎ። እሞ ክሕግዘካ ዶ?" ይብሎም። ወዮ ብኣዘራርብኡ ፈጺሙ ባህ ዘይበሎም ሽማግለ ሰብኣይ፡ ቡቲ ወዲቖም ዝተሃሰይዎ ሃሰያ እናተቐንዘዉ "ወደይ! ኣብ ገዛኹም ዓበዩ ከተኽብሩ ዘይተመሃርኩም ከመይ ጌርኩም ንዓይ ከተኽብሩኒ፧ ሕጂ ኸኣ ከድ ደኣ ኩዕሶኻ ምጻዋት ቀጽል እናበሉ ኣፋነውዎ።" ሓደ ክፋእ ዝረኣየ ካልእ መንእሰይ መጺኡ ደጊፉ ከምዝትንስኡ ብምግባር ኣብ ደንደስ ናይ'ቲ መንገዲ ኣጋር ኮፍ ኣበሎም። እናተገየየ ኸኣ ታክሲ ብምኽንታር ናብ ቤቶም ኣብጽሖም። እዞም ሽማግለ ሰብኣይ ኣብ ገዝኦም ምስ በጽሑ፤ ነዚ እዚ ኩሉ ሰናይ ዝገበረ መንእሰይ ጥምት ኣበልዎ። እቲ ቀደም ዝሓለፍዎ ኣናብራ ኣብ ቅድሚ ዓይኖም እናተቐጀሎም "ዕድሜኻ ትናሕ" ጥራሕ እዮም ኢሎሞ። ዕድመ'ዚ መንእሰይ'ዚ ክንደይ ኢያ ክትከውን? ናይ'ቶም ብሕማቕ ስምባር ዝለለዩ መንእሰያትከ ክንደይ ኢያ ትኸውን? ብዙሕ ክንሓስብ ከይፈተኻና፡ ፈጣሪ ኑቲ መንእሰይ ከነውሓሉ ኑቶም ጸቡቕ ዝገበሩ ድማ ከሕጽረሎም ይኽእል እዩ ኢልና ክንምጉት ከይፈተኻና እዞም መንእሰያት'ዚኦም እታ ትነውሕ ዕድሚኦምን ትሓጽር ዕድሚኦምን ድሮ ኣብ'ታ ትመጽኦም ዘላ ደቒቕ የስተማቕርዋ ኣለው። እቲ ውሽጡ ብሓገስ ዝመልአ መንእሰይ ሓይሉ ክሕደስ

ከሎ፡ እቶም ጸቡቕ ዘይገበሩ መንእሰያት ድማ መንፈሶም እዩ ተሰቢሩ። ውጽኢቱ ብዓልኹም ቀምርዎ።

ክቡራት ኣንበብቲ "ወለድኻ ኣኽብር" ዝብል ትእዛዝ ካብ ንእስነትኩም ጀሚርኩም እንተተማሂርኩም፡ ክጥዕመኩም እምበር ንጉዳእ ረብሓኦም ከምዘይከኑ ኣስተውዕሉ። በዚ መሰረት ክኽብር ዝዮጉብኦ ሰብ መን እዩ እንተደኣ ኢልና ኩሉ'ቲ ካባና ዝዮጉብይ ሰብ ከምዝኾኑ ኣይንዘንግዕ። ብኣውቶብሳት ክንጉዓዝ ከሎና ኣብ ዝኾነ ህዝባዊ ኣገልግሎት እንረኽበሉ ቦታታት ኮፍ ማበሊ ኣብ እንሕዘሉ ግዜ ተንሲእና ኑቶም ዝተጸገሙ ወይከኣ ኑቶም ብዕድመ ዝዮጉብዩና እንተኣኽቢርና ዝህቡና ሓገስ መግለጺ የብሉን። በዚ መንገዲ'ዚ ድማ ዕድሜና ንወስኸሉ። ምናልባሽ ቡታ ሸዓዓ ዘጋጠመትና ናይ ደውምባል ስምዒት ባህ ዘይብለና እንተመሰለ እታ ጽብቕቲ ብምግባርና እንሕገሳ ሓገስ ትህቦ ረብሓ ይነውሕ። ኩሉ ሰብ ሓደ ስለዘይኮነ ሓፍ ኢልካ ዘኽበርካዮም ሰባት ዝዮጉብኦም ከምዘገበርካ ቁጺሮም ኣይግደሱልካን ይኾኑ። እታ ጽብቕቲ ብምግባርካ ዝረባሕካያ ረብሓ ግን እንተዘምርቑኻ ጥራሕ ትመጽኣካ ስለዘይኮኑት ብውሽጥኻ ሓገሳ ኣስተማቕር። ንዕኦም ጉድለት ከምዝገበሩ ሓሲብካ ግምት ኣይትሃቦም።

ብዙሓት መንእሰያት ነዛ "ወለድኻ ኣኽብር" ትብል ትእዛዝ ኣብ እዋን ህጻንነቶም ጥራሕ ስለዝፈልጥዋ ኣብ ኩትትና ትምልከቶም ኣይትመስሎምን። ካብኡ ዝሓለፈ ድማ ሓዳር ጌርካ ገዛኻ ምስ ፈለኻ ብዙሕ ብዛዕባ ምኽባር ወለድኻ ኣይሓስቡን። እቲ ሓቂ እዚ ኣይከነን። ብሓገዝ እንተሓሲብካ፡ ወለድኻ ነኣሽቱ ከለዉ ምሕጋዞካ ብዙሕ ኣየድልየምን እዩ፤ እቲ ብዝበለጸ ናትካ ሓገዝ ዘስተማቕርሉ ግዜ ኣብ'ቲ ብጠዚሒ ኣድላዪ እትኾነሉ ግዜ እዩ እሞ ክሳዕ ወለድኻ ብህይወት ዘለዉ ኣኽብሮትካ ኣይትንፈጎም። ወለድኻ ወላውን ብዳሎምኒ እዮም እትብሎም እንተኾኑ ኣኽብሮትካ ፈጺሙ ክጎድሎም የብሉን። እዚ ማለት መታን ንዓኻ ክጥዕመካ እዩ፤ እሞ ኣቱም ንእስነትኩም ንዓበይቲ ኣብ ምኽባር እትጥቀሙላ ዘለኹም ሰባት "ዕድሜኹም ትንዋሕ!" ኣቱም ገና መቐረት'ዚ ምርቓ ዘየስተማቕርኩሞ ሰባት ድማ ልቦና ይሃብኩም።

## ሕግን ስነ-ምግባርን

ሚኪኤል ጺጋይ

# በ’የናይ ዓይነት ተሳትፎ’ዩ’ም ዝሕተቱ?

**ኣብ ሓደ ፍጻመ ገበን ብዙሓት ሰባት ክሳተፉ ይርአ’ዩ። ገለ ኣበገስቲ (ኣለዓዓልቲ) ክኾኑ ከለዉ ገለ ድማ ቀንዲ ፈጸምቲ’ዮም። ቀንዲ ፈጸምቲ’ውን ነቲ ገበን ብኣካል ዝፍጽሙን ብኢደ ኣዙር ዘፈጽሙን ክኾኑ ይኽእሉ። ተሓባበርቲ’ውን ተሳተፍቲ ገበን’ዮም። ገበን ምስ ተፈጸመ ገለ ኣበርክቶ ዝገብሩ፡ ብፍሉይ ዝረኣዩ ሰባት’ውን ኣለዉ። ዕላማ ገበናዊ ሕጊ ድማ ንተሳተፍቲ በቲ ልክዕ ገበኖምን ዘውረድዎ ሳዕቤንን ምቕጻዕ’ዩ።**

***

መጋቢት 2015፡ ሰዓት 8፡00 ናይ ምሸት ኣብ ኣስመራ፡ 3 ብዕድመ እኹላት መንእሰያት ርግኣት ንዝተባህለት ጓል 22 ዓመት ብሓይልን ምፍርራህን እናተበራረዩ ብስጋዊ ርክብ ዓመጽዋ። ኣብ መጀመርታ ናይ ስጋዊ ርክብ ድሌቶም ንምርዋይ’ዩ’ም ዓሚጾማ ዝብል ግምት ነይሩ። ብመርመራ ከም ዝበርሀ ግን ኣብ ልዕሊ ርግኣት ዝተፈጸመ ዓመጽ ካልእ ዕላማ ዝነበሮ ኮነ።

ኣስማይትን ርግኣትን መሳርሕቲ’የን። ብዕርክነት ዝቐርበን ኣሮን ዝስሙ መልከዐኛን በዓል ጥዑም ጠባይን መሳርሕቲ ከኣ ነይርወን። ድሓር ግን ኣሮን ምስ ርግኣት እናጠበቐ ከደ፡ ክምርዓዋ’ውን መደበ። ኣስማይት ብቕንኢ ሓረረት። ንዕድል ርግኣት ኣባላሽያ ንኣሮን ክትብሕቶ ተንኮል ካብ ምምሃዝ ድማ ኣየዕረፈትን። ንርግኣት ክሳብ ሞት ሓሰበትላ። ኣብ መወዳእታ፡ ‘ርግኣት እንተተዓሚጻ ኣሮን ክምርዓዋ ኣይክእልን’ዩ።’ ብዝብል ክፉእ ሓሳብ፡ ርግኣት ትዕመጸሉ መንገዲ ተባላሓተት። ቀናእን ተንኮለኛን ሰብ ዘይስኣንኳ እንተኾነ፡ ንመወዳድርትኻ ብኸምዚ ዓይነት ዉዲት ምዕንቃፍ ወይ ምውዳቕ ኣብ’ዚ ጭዋ ሕብረተሰብ ልሙድ ኣይኮነን። ኣስማይት ግን ገይራቶ።

ኣስማይት ከም መሳርሒ ናይ እከይ ውጥና ንረዘነ መረጸቶ። ረዘነ ምምራጻ ብዘይ ምኽንያት ኣይነበረን። ረዘነ ተበኣሳይን ስራሕ ኣልቦን’ዩ። ንገንዘብ ኢሉ ሰብ ካብ ምሕራድ ድሕር ዝብል’ውን ኣይነበረን። ኣስማይት ንረዘነ ዝፈለጠቶ፡ ሓንቲ መሓዛኣ፡ “ሓደ ወዲ ዓርከይ ኩኒ እናበለ ሞኽ ምስ ኣበለኒ ንረዘነ ገንዘብ ከፊለ ኣህሪመዮስ ድሕሪኡ ሰላም ረኺበ” ኢላ ቅድሚ ሓደ ዓመት ኣዕሊላታ ስለዝነበረት’ዩ። ኣስማይት ናይ ገንዘብ ጸገም ኣይነበራን። ንረዘነ ንኽልተ ሰለስተ መዓልቲ ከተብልዖን ከተስትዮን ድሕሪ ምቕናይ ድማ ከምዚ በለቶ። “ንርግኣት ቀሪብካ ብዕርክነት ምሳኻ ከም ትሕመ እንተጌርካ ወይ ብሓይሊ እንተዓሚጽካያ ኣነ 10,000 ናቕፋ ክህበካ’የ” በለቶ። ረዘነ ዉርዙይ ስለዘይነበረ፡ በቲ ገንዘብ ሰሲዑ ነቲ እከይ ተግባር ንምፍጻም ተሰማምዐ።

ረዘነ ንርግኣት ንምዕማጽ ኣገባብ ኣፈጻጽማን ናይ መዐመጺ ቦታን ኣጽኒዑ መደብ ኣውጽአ። እንተኾነ ርግኣት ኣካይዳኣ ጥንቁቕ ስለዝነበረ፡ ኣብ መጻወድያኡ ከይኣተወት ሓያሎ ሰሙናት ሓለፈ።

ኣስማይት፡ ንርግኣት ናብቲ ረዘነ ዘዋደዶ ናይ መዐመጺ ቦታ ከተምጽኣሉ ንመኣዛ ዓይኒ ኣወደቐትላ። ብዛዕባ’ቲ ገበን ገሊጻ ድማ ምስ ረዘነ ኣራኺበታ። መኣዛ፡ ጐረቤት ርግኣት’ኳ እንተኾነት፡ ንኣስማይት መሓዛኣ’ያ። ንርግኣት ድማ ‘ወርዘይዘይ በሃሊት’ እናበለት ብዉሽጣ ትጸልኣ’ያ። ዓመጽ ክፍጸም ኣብ ዝተመደበሉ ምሸት፡ መኣዛ፡ ንርግኣት ክልቲኣን ንዝፈልጣኣ ሕምምቲ ንምብጻሕ፡ ኣካይድኒ ኢላ ለመነታ። ርግኣት፡ ‘ቀዳም ቀትሪ ይሕሸና’ ኢላ ኣብያኳ እንተነበረት ንመኣዛ ከይተቐይም ኢላ ነቐለት። ብምርጫ መኣዛ “ኣቋራጭ ክኾነልና” ብምባል፡ ዝሓሸ ብርሃን ዝነበሮ መንገዲ ሓዲገን ብጸልማትን ጽምዋን መንገዲ ተጓዕዛ።

ረዘነ፡ በርሀን ዓሊን ምስ ዝተባህሉ ኣዕሩኹ ኣብ መንገዲ ኣድቢዮም ብምጽናሕ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ፡ ሰለስቲኦም ንርግኣት ብምጥቃዕ በብተራ ዓመጽዋ። መኣዛ ዘይትፈልጦ ነገር ከም ዘጋጠማ፡ ዝሰንበደት መሲላ ንርግኣት ሓዲጋ ሃዲማ ከደት። ዓመጽ እናተፈጸመ ብርሃነን የሕያን ዝተባህሉ ካልኦት ኣዕሩኽ ረዘነ፡ ፖሊስ ወይ ካልኦት ሰባት ከይመጽኡ ብክልተ ሸነኽ ኰይኖም ይሕልዉ ነይሮም’ዮ’ም። ከምቲ ዝተፈርሀ ድማ ሓንቲ መኪና ናብኡ ገጻ መጽኣት። ብርሃነን የሕያን ዓው ኢሎም “ፖሊስ መጺኦም!!” በሉ። እቶም ዓመጽቲ ነታ ወዲቓ ትሳቐ ዝነበረት ርግኣት ሓዲጎም ብበይኑ መኣዝን ሃደሙ።

ድሕሪ 10 ደቓይቕ ርግኣት ኣብቲ ዝወደቐቶ ቦታ ኰይና ንሓደ ሓላፍ መንገዲ ክሕግዛ ብድኹም ድምጺ ጸወዓቶ። ንሱ ግን ግልጽ ኢሉ ምስ ረኣያ፡ ግልል ኢሉ ሓዲግዋ ሓለፈ። ንፖሊስ ኰነ ንካልእ ሰብ ከኣ ኣይሓበረን።

ረዘነ፡ ደድሕሪኡ ዝጐዩ ሰባት ስለዝረኣየ፡ ንዕኡ ዝከታተሉ

ዘለዉ መሲልዎ ከምልጥ ናብ ሓደ ዓቢ ጐደና ተሓወሰ። ትሓልፍ ዝነበረት ታክሲ ጠጠው ኣቢሉ ድማ ተሰቕለ። እቲ በዓል ታክሲ፡ ኣብ ገጽ ረዘነ ገለ ልሕጻጸት ኣስተውዒሉ ነይሩ። "ድሓን ዲኻ ድኣ ትልህልህ ዘለኻ?" ክብል ድማ ተወከሶ። ረዘነ፡ ፖሊስ ይኸታተልዎ ከም ዝነበሩ ገለጸሉ። ሽዑ እቲ በዓል ታክሲ "በዚ ቅድሚናዋውን ፖሊስ ርእየ ነይረ በዛ መንገዲ'ዚኣ ምምላጥ ትሕሸካ" ብምባል መኸሮ። ረዘነ ካብታ ታክሲ ወሪዱ ብእግሩ ብምጕዓዝ ናብ ገዛ ናይ ሓደ ቀረባ ዘመዱ ዝኾነ ዳንኤል ኣምርሐ። ዳንኤል፡ ንዛንታ ናይቲ ዓመጽ ካብ ረዘነ ሰሚዑኳ እንተሰንበደን ንረዘነ እንተነዓቐን፡ ብፖሊስ ከትሕዞ ግን ኣይደለየን። ነቲ ናይ ዓመጽ ምልክታት ዝነበሮ ክዳውንቲ ኣብ ካንሸሎ ብምቕባርን ካልእ ክዳን ብምሃብን ድማ ንልዕሊ ክልተ ሰሙን ኣብ ገዝኡ ሓብኦ።

መኣዛ፡ ዝተዓቕበት መሲላ ኣብ እንዳ ሰብ ድሕሪ ምምሳይ ድሕሪ ክልተ ሰዓት ማለት ሰዓት 10:00 ናይ ምሸት ምስቶም ኣዕቚብታ እንዳ ፖሊስ ከደት። ዘይትፈልጦም ሰባት ንርግኣት ከም ዝዓመጽዋ ድማ ሓበረት። ርግኣት ሽዑ ኣብ ሆስፒታል ኣብ ትሕቲ ጽዑቕ ሕክምናዊ ረድኤት ነበረት።

ኣስማይት መደብ መርዓ ኣሮንን ርግኣትን ኣብ ምብልሻው ተዓዊታ'ያ። ድሕሪኡ ኣሮን ናብ ወጻኢ ሃገር ከይዱ'ዩ። ድሃይ ኣስማይት ሓቲቱ'ውን ኣይፈልጥን። ምኽንያቱ ድማ ንርግኣት ኣብ ሓደጋ ምዕማጽ ዘውደቐታ ንሳ ምንባራ ድሓር ሰሚዑ'ዩ።

***

ክቡራት መንእሰያት ነዚ ዝሰዕብ ሕቶታት ክትምልስዎ እንተፈተንኩምከ?

ኣብዚ ገበን ካብ ዝተሳተፉ ከም ቀንዲ ፈጻምቲ ገበን ዝረኣዩ በዓል መን'ዮም? ተሓባበርትን ኣለዓዓልትንከ? ዳንኤል ናይቲ ዓመጽ ተሓባባራይ ድዩ? እቲ በዓል ታክሲኸ እንታይ'ዩ ተሓታትነቱ? ኣብ መንጎ ተሓባባሪ ኣብ እዋን ገበንን ድሓር ገበነኛታት ኣብ ምሕባእ ወይ ምምላጥ ጥራይ ዝተሳተፈ ተሓባባርን ፈላሊኻ ምርኣይ ትርጉም ዘለዎዶ ይመስለካ/ኪ? ንኣሮን ዘሕትቶ ነገር ኣሎዶ? እቲ ሓላፍ መንገዲኸ? 'ንረዘነ ገንዘብ ብምኽፋል ሞኽ ንዘበለኒ ወዲ ኣህሪመዮ" ኢላ ንኣስማይት ዘዕለለታ ሰማ ዘይተጠቕሰ መሓዛኸ ኣብ ምዕማጽ ርግኣት ተሓታቲት ድያ?

***

ኣብ ላዕሊ ዝረኣናዮም ተሳተፍቲ ገበን ብኸምዚ ዝሰዕብ ክፍረዱ ትጽቢት ይግበር።

ኣስማይት ናይቲ ገበን ኣብጋሲት ወይ ኣለዓዓሊት ብምዃና ብዓንቀጽ 35/589 መሰረት ገበነኛ'ያ። ረዘነ ንርግኣት ንኽዕምጻን መኣዛ ድማ ክትትሓባበሮን ንክልቲኦም ብምልዕዓላ ገበነኛ ትኸዉን። ኣለዓዓሊ፡ ንገበኑ ዘፋኹስ ጽቡቕ ምኽንያት እንተዘይጸኒሕዎ ብመጠን ናይቲ ንክፍጸም ዘለዓዓሎ ገበን'ዩ ዝቕጻዕ። ዓመጽ ክሳብ ብ 10




ዓመት ማእሰርቲ ስለዝቕጽዕ ድማ መቕጻዕቲ ኣስማይት ካብ 1 ዓመት ዘይዉሕድ ካብ 10 ዓመት ድማ ዘይበዝሕ ክትቕጻዕ ትጽቢት ይግበር። ነዚ ገበን'ዚ ዝፈጸመት ብምሉእ ናይ ክፍኣት ሕልና ስለዝነበረ ንመቕጻዕታ ዘኹብድ'ዩ። ብዘይካ'ዚ ሓንሳብ ምስ ረዘነ ካልእ እዋን ምስ መኣዛ ብዛዕባ'ቲ ገበን ትመክር ስለዝነበረት ብዉዲት (conspiracy) 37/589 ክትክሰስ ተኽእሎ ኣሎ። ወይ ብምልዕዓል ጥራይ ትኽሰስ'ሞ እቲ ዉዲት ድማ ከም ተወሳኺ መከበዲ ናይ መቕጻዕቲ ክኸዉን ይኽእል'ዩ። ረዘነ ነቲ ዓመጽ በይኑ ክንዲ ምፍጻሙ፡ ብጉጅለ መልክዕ ምፍጻሙ ንዕኡ'ምበር ንኣስማይት ኣይምልከትን'ዩ።

ረዘነ በርህን ዓሊን ነቲ ዓመጽ ብምፍጻሞም ቀንዲ ገበነኛታት'ዮም። ብጉጅለ ዝፍጸም ዓመጽ ካብ 1-15 ዓመት ማእሰርቲ የቕጽዕ። ረዘነ ምስ ኣስማይት መኺሩ፡ ብረብሓ ገንዘብ ሰሲዑ ስለዝፈጸሞ ኣብ ዉሸጢ'ቲ ተጠቒሱ ዘሎ መጠን ማእሰርቲ ዝበዝሐ ክቅጻዕ ተኽእሎ ይህልዎ።

መኣዛ ንርግኣት ኣታሊላ ናብ ቦታ ፍጻመ ገበን ብምምጽኣ፡ ብርሃንን የሕያን ድማ ገበን ክፍጸም'ከሎ ከም ሓለውቲ ስለዝነበሩ ተሓባበርቲ ዓመጽ ተባሂሎም ብገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 36/589 ተኸሲሶም ይቕጽዑ። ተሓባበርቲ'ውን ንመቕጻዕቶም ዘፋኹስ ጽቡቕ ምኽንያታት እንተዘይጸኒሕዎም ብመጠን መቕጻዕቲ ናይቲ ዝተሓባበርዎ ገበን'ዮም ዝቕጽዑ።

በዓል ታክሲ፡ ካብ ፖሊስ ትሃድም እንተሃሊኻ ድኣ ብቕድሚኻ ፖሊስ ኣለዉንዶ በዚ ጌርካ ህደም ምባሉ፡ ዳንኤል ድማ ረዘነ ከይቕጻዕ ናይ ዓመጽ ምልክታት ኣጥፊኡ ንክልተ ሰሙን ኣብ ገዝኡ ስለዝሓብኦ በቲ ንገበነኛታት ምእንቲ ከይቕጽዑ ብኣካል ምሕባእን መርተያታት ምኽዋልን ዝብል ገበናዊ ሕጊ ዓንቀጽ 439 እዮም ዝሕተቱ። መቕጻዕቶም ድማ ካብ 10 መዓልቲ ክሳብ ናይ ሰለስተ ዓመጽ ፎኪስ ማእሰርቲ'ዩ። ናይ ድሕሪ ገበን ተሓባባሪ፡ እቲ ቀዳማይ ገበን ምስ ተፈጸመ'ዩ ዝፈልጥ። ስለዚ ሓድሽ ገበን'ዩ ዝፍጽም። በዓል ታክስን ዳንኤልን'ምበኣር ምስቲ ዓመጽ ዝተዛመደ ክስን መቕጻዕትን ኣይምልከቶምን'ዩ።

እቲ ሓላፍ መንገዲ፡ ነታ ብዘይ ረዳኢ ዝነበረት ርግኣት ገዲፍዋ ምኻዱ ገበነኛ'ዩ። ምኽንያቱ ብዓንቀጽ 547 መሰረት ህይወቱ ኣብ ሓደጋ ንዘሎ ሰብ፡ ንዓኻ ሓደገኛ ክሳብ ዘይኮነ፡ ብዝከኣለካ መንገዲ (ዋላ ንኻልኦት ብምንጋር) ሓግዝ

ስለዝብል'ዩ። እዚ ሕጊ'ዚ ብሕጊ ሕያዋይ ሳምራዊ ዝፍለጥ ኰይኑ ንተኸሳሲ ካብ ናይ መዓልታት ክሳብ ናይ 6 ወርሒ ማእሰርቲ ከቕጽዖ ይኽእል።

- ንረዘነ ገንዘብ ከፊሉ ሰብ ኣህሪመ ዝበለት ኣብ ምዕማጽ ርግኣት ገበን የብላን። ኣስማይት ንረዘነ ከም መሳርሒ ገበን ክትጥቀመሉ ኢላ'ያ ኣዕሊላታ ክንብል ኣይንኽእልን። ምኽንያቱ ኣለዓዓሊ፡ ገበን ንኽፈጽም ብፍላጥ ኩነ ኢሉ ሰብ ዘለዓዕል'ዩ። ንኣብነት ሓደ ናይ ስነ-ቅመም ክኢላ፡ "ስትረኪኒን ቀልጢፋ ዝቐትል መርዚ'ዩ" ኢሉ ምስ ዝምህር'ሞ ኣብቲ ትምህርቲ ዝወዓለ ንዝጸልኦ ሰብ ብስትረኪኒን መሪዙ ምስ ዝቐትል፡ እቲ ክኢላ ስነ-ቅመም ብምልዕዓል ኣይክሰሰን'ዩ።

ሰብ ንምቕታል ነቲ ገበነኛ ኩነ ኢሉ ኣየለዓዓሎን። መሓዛ ኣስማይት ድማ ቅድሚ ዓመት ናይቲ ዓመጽ ብገርሃ ዘዕለሎ'ዩ ነይሩ። ርግኣት ክትዕመጽ ኢላ ኣይኰነትን።

- ኣርን ዝኽሰሰሉ ምኽንያት የልቦን።

ንምጥቕላል'ምበኣር ቀንዲ ገበነኛ ዝበሃል ነቲ ገበን ብኣካል ዝፈጸሞ ወይ ብኢድ ኣዙር ማለት ቀልዓ፡ ናይ ስነ-ኣእምሮ ጉድለት ዘለዎ ወይ እንስሳ ብምልኣኽ ዝፈጸሞ፡ ወይ ሓለቓ ናይ ገበነኛታት ብምኳን ነቲ ገበን ወዲቡን ኣጽኒዑን ልኡኻቱ ሰዲዱ ዝፈጸሞ'ዩ። ነቲ ገበን ብኣካል ዝፈጸምዎ ሰባት ካብ ሓደ ንላዕሊ ምስ ዝኾኑ ቀንዲ ናይ ሓባር ገበነኛታት ንብሎም። ንኣብነት ሰለስተ ሰባት ብዝሓዝዎ ኣባትር ንሓደ ሰብ ርእሱ ቀጥቂጦም ምስ ዝቐትልዎ።

ሰባት ገበን ንክፍጽሙ ብዝተፈላለየ ኣገባባት ምልዕዓል ወይ ምትብባዕ ገበን'ዩ። ንኣብነት፡ ንወዲ መዋቲ፡ "ኣንታ ሕማቕ ሕነ ኣቦኡ ዘይፈዲ!" ምስ በልካዮ ሰብ እንተቐቲሉ ከም ምልዕዓል ንገበን የቕጽዕ። ናይ ገበን ተሓባባሪ ወይ ተሓባበርቲ ድማ ገበን ቅድሚ ምፍጻሙን እናተፈጸመ'ከሎን ዝተሓባበሩ ኰይኖም፡ ናይ ኣፈጻጽማ ምኽሪ ብምሃብ፡ ንግዳይ ፈታዊኡ መሲልካ ናብ ቦታ ገበን ምዕዳም፡ ብገንዘብ፡ ብስንቂ ወይ ብመሳርሒ ወይ ብምጽንጻን ንገበነኛ ምሕጋዝ … ወዘተ ዝተሓባበሩ'ዮም። ገበን ንዝፈጸሙ ሓባእቲ ግን በቲ ንገበነኛታት ምሕባእ ድኣ ይቕጽዑ'ምበር ተሳተፍቲ ናይቲ ቀዳማይ ገበን ኣይሕሰቡን።

# ክራይ ማህጸን ከም ክራይ ገዛ

ዘርኢ ተባዕታይ ካብቲ በዓል ሓዳር'ዩ ተወሲዱ። እቲ እንቋቑሖ ድማ ናይታ ኣከራዪት ማህጸን ነበረ። እቲ ወዕል ምትርጓም ኩነ መመላእታ ዘይደሊ ንጹርን ጽኑዕን ምንባሩ ካብቲ ጽሑፍ ንምርዳእ ዝከኣል'ዩ። "ቀልዓ ምስ ተወልደ፡ ንሱ'ም ሰብ ሓዳር ይወሃብ፡ ኣከራዪት ማህጸንን ድማ ኣብ ህጻን ናይ ኣደነት መሰል ኣይህልዋን" ዝብል ነበረ።

ዓመተ 1985 ኢዩ ነይሩ። ኣከራዪት ማህጸን ብወለንታኣን ብዝተኣተወላ መብጽዓ ገንዘብን ወላድ ምስ ዘይነበሮም ሰብ ሓዳር ሓደ ወዕል ተፈራሪመት። እቶም ሰብ ሓዳር ብህርፋን ወላድ'ዮም ኣብ ከምኡ ዓይነት ወዕል ኣትዮም።

ሓካይም ንሕጋዉነት ናይቲ ወዕል ምስ ረኣዩ፡ ካብቲ በዓል ሓዳር ዘርኢ ተባዕታይ ወሰዱ'ሞ ዘርኢ ናይቲ በዓል ሓዳርን እንቋቑሖ ናይ ኣከራዪትን ብምውህሃዶም ከኣ እቲ ዝተደልየ ድቂ ተፈጥረ። ኣብ ማህጸን ኣከራዪ ምስ ተኸልዎ ከኣ ግዜኡ ኣኺሉ እቲ ህጻን ብ 1986 ተወልደ።

ካብ ትጽቢት ብዙሓት ወጻኢ፡ ኣከራዪት ማህጸን ኣብ ወዕላ ኣይጸንዐትን። "ሓመድ ነሳእኩም! እቲ ቀልዓ ኣይህበኩምን'የ" በለቶም። ሰብ ሓዳር ግዴታኦም ኣይንፍጽምን ኣይበሉን። ንሳ ንባዕላ እኹላት ወሉዳት ነይሮማ'ዮም። መእበይኣ ዝኸውን ብቑዕ ምኽንያት ተሳእኖ።

ነቲ ህጻን ርእዮም ከይሰእንዎ ዝሰግኡ ሰብ ሓዳር፡ ብሕልፊ ድማ እቲ ሰብኣይ ኣብ ቤት ፍርዲ ክሰ። መሰራቱን ጠበቓ ቀጺሩን ኣብ ዲቕ ዝበለ ነገር ኣተወ።

ኣብቲ ክርክር ዝተፈላለየ መጉት ቀረበ። ጠበቓ ኣከራዪት፡ "ማህጸና ዘከራየትን እንቋቑሖኣ ዝለገሰትን ኣደ ምስቲ ህጻን ስነ-ህይወታዊ ምትእስሳር ስለዘለዋ ክትጠዓስ ትኽእል'ያ።" ክብል መጉተ። ብዙሓት ብኣንጻሩ ዝነበሩ ድማ ነቲ ህጻን ምስ ረኣየቶ ስስዐ ከም ዝሓደራን ወዕል ክትጠልም ቅቡል ከም ዘይኰነን ተማጐቱ።

ድሕሪ ብዙሕ ክርክር፡ ቤት ፍርዲ፡ ብመጀመርያ ወዕል ክትግበር ስለዘነበሮ፡ ቀጺሉ ድማ እቶም ሰብ ሓዳር ነቲ ቀልዓ ኣብ ምዕባዩን ምምሃርን ዝሓሸ ብቕዓት ስለዘነበሮም፡ ንዝበለጸ ረብሓ ናይቲ ህጻን'ዉን ኣብ ግምት ብምእታው፡ ሰብ ሓዳር ኣቦን ኣደን ናይቲ ህጻን ክኾኑ፡ ኣከራዪት ማህጸን መሰል ኣደነት ከም ዘይብላ ፈረደ። ይግባይ ሰማዒ ቤት ፍርዲ'ዉን ነቲ ዉሳነ ስለዘጽደቖ እቲ ጉዳይ መዕለቢ ረኸበ። ቀልዓ ዝተቐበለት መኻን ድማ ነቲ ቀልዓ ብጡቡት (ብምርዓም) ወላዲቱ ኰነት።



***

ኣብ ላዕሊ ዝረኣናዮ ጉዳይ መዕለቢ ኣብ ዝረኸበሉ መዓልቲ ሓደ ተመሳሳሊ ጉዳይ ናብቲ ቤት ፍርዲ ቀረበ። ሓንቲ ኣከራዪት፡ ንክልተ ክወልዱ ዘይክኣሉ ሰብ ሓዳር ማህጸና ብ 10,000 ዶላር ኣካረየቶም። እቲ ወዲ ተባዕታይ ዘርኢ ናይ ምምንጫው ጸገም ኣይነበሮን። በዓልቲ ቤቱ'ዉን ናይ እንቛቑሖ ምፍራይ ጸገም ኣይነበራን። ጠንቂ ናይ ዘይምውላዶም'ምበኣር፡ ማህጸና ጥንሲ ክሕዝን ከማዕብልን ዘይምኽኣሉ'ዩ ነይሩ። በዚ ድማ ሓኪይም ካብቶም ሰብ ሓዳር ንዝተወሰደ ዘርእን እንቋቑሖን ኣብ ቬትሮ ብምጽጋይ፡ ንዝተጸገዐ ጽፍዮ ኣብ ማህጸን ኣካራዪት ተኸልዎ። ድቂ ካብ ሰሙን ናብ ሰሙን ምዕባለ የርኢ ምንባሩ ድማ ተረጋገጸ።

ነዚ ዘረጋገጸት ኣከራዪት ማህጸን፡ እቲ ህጻን ቅድሚ ምውላዱ "ብቐጸበት




ገንዘበይ ክፈሉኒ" ብምባል ኣብ ወዕል ዘይነበረ ግዴታ ኣቐረበትሎም። "እቲ ቆልዓ ዝህበኩም'ዉን ኣይመስለንን" ብምባል'ዉን ኣፈራርሓቶም። እቲ ወዕል ከም ዘመልክቶ ሰብ ሓዳር ህጻኖም ምስ ተቐበሉ ገንዘብ ከም ዝኸፍሉ'ዩ ዝገልጽ። ነገሩ ከምቲ ኣብ ምኽራይ ግዛ ኣቐዲምኩም ናይ ዓመታት ክፈሉ እንተዘይኪኢልኩም ገዛና ልቐቑልና መሰለ።

ናይ ቤት ፍርዲ ዉሳነ ግን እዚ ዝስዕብ ኮነ።

• ሰብ ሓዳር፡ ነቲ ቆልዓ ተረኪቦም፡ ባህርያዉያን ወለድቲ ናይቲ ህጻን ክኾኑ

• ኣከራዪት ነቲ ህጻን ምስ ኣረከበት ገንዘባ ክትእኩብ ናይ ኣደነት መሰል ግን ከም ዘይምልከታ ተነጸረ።

**ሕቶታት ንመንእሰያት**

1. ማህጸን ምኽራይ ብመንጽር ሞራልን ሃይማኖትን ብኸመይ ኢና ንርእዮ?

2. ክወልዳ ንዘይክኣላ ኣደታት፡ ማህጸን ምኽራይ ጠቓሚ ድዩ ጉዳኢ? ብገንዘብዶ ወይስ ከም ደም ብልግሲ'ዩ ክወሃብ ዝግባእ?

# ሳላ ምጽንናዕ ኢና ንጸንዕ!

ተመክሮ ህይወትን ምርምራትን ከም ዝሕብሩና ጠንቅታት ጓሂ ብዙሓትኳ እንተኾኑ፡ ዝዓሞቐ ጓሂ ብሞት ናይ ተፍቅሮ ሰብ ዝስዕብ ሓዘን'ዩ። ካብኡ ዘይፍለ ድማ፡ ተስፋ ድሕነት ዘይብሉ ዝሕሎ ዘሎ ሕሙም ዝፈጥረልና ጓህን ሰሎሎን'ዩ። ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ እዋን መስርሕ ጓሂ ወይ ሓዘን ዘይተርፍ'ዩ ጥራይ ዘይኮነስ ናብ ፍታሕ ዝወሰድ መሰጋገሪ'ዉን'ዩ። ጉሁያት ምድዕዓስ ወይ ሕዙናት ምጽንናዕ ድማ ኣዝዩ ኣገዳሲ ንጥፈት ናይ መስርሕ ጓህን ሓዘንን'ዩ።

ዶክቶር ኤልሳቤጥ ኩብለር ሮዝ፡ ብሞትን ንቕሎ ናብ ሞትን ኣብ ሰባት ዝረኣዩ ባህርያት ምርምር ኣካዪዳ'ያ። ንሳ ንመስርሕ ጓህን ሓዘንን ኣብ ሓሙሽተ መድረኻት ከፋፊላ ኣቕረበቶ።

"ዘይምቕባልን ተነጽሎን" ዝበለቶ ቀዳማይ መድረኽ፡ ሕማሙ ዝተነግረ ሰብ ወይ ቤተሰቡ፡ "እዚ ሓቂ ክኸዉን ኣይክእልን'ዩ" "ብሓኪም ዝተዋህበ ነጸርታ ጌጋ ክኸዉን ኣለዎ።" "ናይ ካልእ ሰብ መርመራ ሽንቲ ወይ ደም ተዋሂብና ኢና ንኸዉን" ዝብልሉ መድረኽ'ዩ። ሕማምካ ዘይምቕባል ግን ነዊሕ ግዜ ዝጸንሕ ክስተት ከም ዘይኮነ እታ ዶክቶር ተረድእ።

ዝስዕብ መድረኽ ናይ ሕርቃን፡ ምስምትሳልን ምምራርን መድረኽ'ዩ። "ኣንታ ኣምላኽ እንታይ'የ በዲለካ! " "እዚ ኩሉስ ንዓይ ወይ ንዓና?" ዝብሉ መረረታት ዝስምዓሉ መድረኽ'ዩ። ሞት ኩይኑ ሓዘን ምስ ሰዓበ፡ ብዙሓት ሰባት ነቲ ዝወረዶም ኣብ ልዕሊ ካልኦት ክንጸርጽሩ'ዉን ይረኣዩ። እንፍቅሮ ብሞት ምፍላዩ ጥራይ ኣይኮነን ዘሕርርን ዘኹምትርን። መዋቲ ኣብ ምድሪ ዓለም ዝገድፎም ምዝንባላትን ዘይተወደነ ናብራን'ዉን ንሓዘን ኣብ ምምራር ግደ ኣለዎም።

ወልደኣብ ዝተባህለ መንእሰይ፡ ሰላስ እትበሃል ሓብቱ ንኣስተርእዮ ክትምርያ



ተቆጺሩ'ከሎ ወላዲኡም ኣብ ታሕሳስ ዓረፈ። ብመላቐስቲ ስለዘይዓገበ ባዕሉ 'ወየ' በለሞ ነቦኡ ምስ ነኣዶ ብዛዕባ'ቲ ብሓዘን ዝተረመሰ መርዓ ሓብቱ ከምዚ ኢሉ ኣልቀሰ።

ወዮ ሰላስ'ያ ወያ ጓሉ

ኣስተርእዮ ክህባ ነገሩ

ነገር ኣባጅጉይ ተጋብሩ

ይሰርሖሞ ይፍንጥሖ ባዕሉ!

ዶክቶር ኤልሳቤጥ ኑቲ ሳልሳይ መድረኽ "መድረኽ ምልማን ግዜን ምውቃስ ሕልናን" ሰመየቶ። 'እዛ መርዓ ወደይ ክሳብ ትሓልፍ ትጸንሕ ትንፋስ ሃበኒ' 'ዘይተወደነ ናብራይ ክዓብስ ናይ ሰሙን ትንፋስ ሃበኒ" ዝበሃለሉ መድረኽ ምኳኑ ገሊጻ። ምውቃስ ሕልና'ዉን ኣካል ናይዚ መድረኽ'ዚ'ዩ። "ባዕለይዶ ቀቲለካ?" "ወይ ኣነ በደለኛ' ዝብል ወቐሳ ሕልና ይሰማዕ። እዚ ብሕልፊ ኣብ መንጎ እቲ መዋትን ብህይወት ዘሎን ዝጸንሐ ዝምድና ሕማቕ እንተነይሩ ወይ ምድግጋፍ እንተዘይጸኒሑ'ዩ። 'ኣሕ ሕጂ እንተትድሕነለይሲ'ምበር ነገራት ከምቲ ዝሓለፈ ኣይምኾኑን ወይ ተፋቒርና ምነበርና!" ዝዓይነቶም ጣዕሳ ይሰምዑ።

ኣእምሮኣዊ ቅዛነትን (depression) ዝዓሞቐ ጓህን ራብዓይ መድረኽ ናይ ሓዘን'ዩ። ዕዳ ዝገድፍ ሞት ኣሎ። ንፍወሳን ክንክንን ዝወጸእ ገንዘብ ኣብ ገለ እዋን ዓቐኑ ዝሓለፈ'ዩ። ብሞት ዝሰዓበ ናይ ናብራን ሓላፍነትን ለዉጢ ናብ ቅብጸተ ተስፋ ከምርሕ ይኽእል። ወለዲ፡ "ድሕሪ ወደይ/ ጓለይሲ እንታይ ዝኸዉን ምንባር'ዩ" ክሳብ ምባል ክበጽሑ ይኽእሉ'ዮም። ኣብዚ መድረኽ'ዚ ሓዘንተኛታት ምእባድ ይኣብዩ። ወይ ኣእምሮኦም ዝሰሓቱ ክሳብ ዝመስሉ ይፈዙን ይዕዘሙን። ክይተፈለጦም ይትንስኡን ኮፍ ይብሉን፡ ኣእዳዎም ይድርብዩ፡ ሰለፎም ይጥብጥቡ። ቅዛነትን ምረትን ሓዘንን እንተዘይተኣልዩም ናብ ዕዮን ናብራን ክዉፈር ኣይከኣልን።

ሓሙሻይ ናይ መወዳእታ መድረኽ "እንታይ'ሞ ይግበር!" "ንዝሃበካ ምቕባል'ዩ" ዝሰማዓሉ መድረኽ'ዩ። ሕሙም ዘይሞተ እንተኾይኑ ንሞቱን ሳዕቤናት ሞቱን ይቕበሉ። ቤተሰብ'ዉን 'ደጊም ኣኺላ'ያ 'ታ ሰዓት' ዝብሉላ መድረኽ'ያ። ንምሕደራ ደቆም፡ ንንብረቶምን ንስርዓት ቀብሮምን ኑዛዜ ወይ ለበዋ ዝገድፍሉ ሰዓት። ሕሙም መይቱ እንተኾይኑ ድማ ሓዘንተኛታት ዕዮኦም ዝጅምርሉ እዋን'ዩ። ንመዋቲ ዘዘኻኽር ነገራት ክዓዉንቲ ወይ ኣቐሒሑ ለዉጢ ይግበረሉ።

ዶክቶር ኤልሳቤጥ ንቕደም ተኸተል ናይዚ ሓሙሽተ መድረኻት ዳርጋ ኣብ ኩሉ ሕብረተሰባት ዝርአ ምኳኑ ትኣምን። እንተኾነ፡ ካብ ከባቢ ናብ ከባቢ ወይ ካብ ስድራ ቤት ናብ ስድራቤት መጠናዊ ፍልልይ ክርኤ ዝኽእል ምኳኑ ድማ ተዘኻኽር። ገለ ሕዙናት ንሓደ መድረኽ ዘሊሎም ክሓልፍዎን ዳግማይ ንድሕሪት ክምለሱ ከም ዝኽእሉን'ዉን ተረድእ። ሓሙሽቲኦም መድረኻት ተጠቓሊሎም ኣብ ሓደ እዋን ክርኣዩ ከም ዝኽእሉ'ዉን ትገልጽ።

ኣብቲ ዉልቃዉነትን ዉድድርን ዝዓብለሎ ሕብረተሰባት ምጽንናዕ ብቶም ናይ ቀረባ ቤተ ሰብ፡ ዉሑዳት ኣዕሩኽ ወይ ናይ ስነ ልቦና ክኢላታት'ዩ ዝካየድ። ይትረፍዶ ኣብ ሓዘን ብዙሕ ግዜ ከጥፍኡ ቀብሪ'ዉን ብዉሑዳት መቕርብን ፈተውትን ይፍጸም። ሓዘንተኛ ንሓዘኑ ምስ ስድራቤቱ ጥራይ ኩይኑ ባዕሉ ክጻወሮ ወይ ክሰግሮ ግድን'ዩ።

ሆስፒስ ነርስ፡ ኣብ ኣፍ ሞት ንዘለዉ ወይ ንዝሕለዉ ሕሙማት ዝከናኸናን ዘተሃዳድኣን'የን። ከም'ተን ሕሙማት ከድሕና ኣብ ፍወሳ ላዕልን ታሕትን ዝብላን ኣብ ክፍሊ መጥባሕትን ህጹጽ ረድኤትን እንረኽበን ኣለይቲ ሕሙማት ኣይኮናን። ሆስፒስ ነርስ ድሕሪ ሞት'ዉን ንሓዘንተኛታት ከጸናንዓን ሳዕቤን ሓዘን ክቕንሳን ሓደ ካብ መደብ ዕዮኣን'ዩ። መተካእታ ናይቲ ኣብ ያታዉያን ሕብረተሰባት ዝርአ ኮማዊ ምብጻሕ ሕሙማትን ምጽናንዕን ምኳኑ'ዩ።

ኣብ ሃገርና ዘሎ ናይ ምጽንናዕ ኣገባባት ዝተፈልየ'ዩ። ኣብ ዳስ ሓዘን ኩይኖም ሕዙናት ንምጽንናዕ፡ ጽውጽዋይ ዝነግሩ፡ ፍለጡለይ እናበሉ ንኣእምሮ ሓዘንተኛታት ኣንፈቱ ዝቕይሩ፡ ዋላ'ቲ ኣብ ካልእ እዋን ዘይበሃል ምስ ሰጋዊ ርክብ ዝተኣሳሰር ዕላላት እናምጽኣ ዘዕልላ ኣደታት፡ ዝተማህዘ ናይ ሕጊ ምጉት ኣልዒልካ ፍረዱና እናበልካ ትያትር ምስራሕ፡ ኣፍ ዘየኽድን ዋዛታትን ካልእ ድራማታትን ብምርኣይ ኑቲ ቀዉጢ ናይ ሓዘን እዋን ክሰግር ኣገዳሲ ኣበርክቶ ይገብሩ። ሓዘንተኛ ካብ ወጋሕታ ክሳብ'ቲ ደኺሙ ዝድቅሰሉ እዋን ጉረባብትን መቕርብን ኣይፍለይዎን'ዮም። መራሕቲ ሃይማኖት'ዉን መንፈሳዊ ኣስተምህሮ ብምሃብ ናይ ምጽንናዕ ተግባር ይፍጽሙ። ምእባድ ንዝኣበየ ምግናሕን ካልእ ጸገም ከይስዕቦ ምምኻርን'ዉን ኣካል ናይቲ ምጽንናዕ'ዩ።

ብ1962፡ ደግያት በየኑ፡ ኣብ ሞት ወዶም ባሻይ ተሰፋይ ኣምሪሮም ስለዘልቀሱ፡ ዉሩይ መላቐሳይ ኣቦይ ነጋሽ ባይራኡ (ሳግላ) ነቶም ሽዕኡ ኣዘማች ዝነበሩ ሓዘንተኛ ብኽምዚ ዝስዕብ ኣበድዎም።

ኣዘማች በየነ ኣመና ኣይትዕበዱ

ብንትስ ምድሪ መኣስ ተፈሪዱ

ብሓያላት መኣስ ተቐይዱ

ብኣምላኽ'ዩ ተሓርዩ ከይዱ

ባሻይ ተሰፋይ ግዳ ወሊዱ ዘሚዱ

መርዓዊኳ ዝመውት ኣብ ንእዱ

ዝገደደ ርኢኹም ተኣበዱ።

ከምቲ ኣብ ሓጉስን ደስታን ምስ መቕርብናን ፈተውትናን እንምልከዕ፡ ኣብ ጓሂናን ሓዘናን ድማ ብምጽንናዕ ኢና ንጸንዕ'ሞ ዉርሻ ወለድና ንዘኹላ ጽቡቕ ግብርና ኣይንሕደግ።




# ምሕረት ምግባር ብኸመይ . . .?

### ናጽነተይ ተኾሊኑ

*ሕቶ፥ ዝኾነ ነገር ንኽገብር ስድራይ ፈጺሞም ኣይኣምኑኒን እዮም። ደገ እንተወጺአ ንበዙሕ ሕማቕ ነገራት ዝቃላዕን ቀይዲ በተኸ ኣካይዳ ዝኸይድን እዩ ዝመስሎም። ቢቃ እንድዒ ከምዛ ተሰባሪት ነገር ግዲ ዚርእዩኒ ኾይኖም፡ ጓል 17 ዓመት ኮይነ ከብቅዕ፡ "ናበይ ኢኺ፧"፡ "ምስ መን ኢኺ ከትከዲ፧"፡ "ኣበይ ደንጒኺ፧"... ብዚብሉ ቃላት ጸሚመ እየ። ኣነ ኸኣ ዘይከም መሓዙተይ ብወለደይ ክእመን ዘይምኽኣለይ ብጣዕሚ እዩ ዘቖጥዓኒ። ብኸምዚ ኸኣ ናጽነተይ ተኾሊኑ፡ ኩሉ ምርጫታት ናይ ህይወተይ ብወለደይ ይውሰን ኣሎ። ካብ'ዚ ጸገም ብኸመይ ክገላገል ከም ዝኽእል እንተሓበርኩምኒ'የ ኸኣ ናባኹም ዚውከስ ዘለኹ። ስመይ ንኣዳለውቲ ጥራይ።*

መልሲ፥ ወለዲ ንደቆም ኪኣምንዎም እንተዘይክኢሎም፡ ናብ ዝመረጽዎ ኪኸዱን ዝመረጽዎ ውሳነ ኪውስኑን ፈጺሞም ኣየፍቅድሎምን እዮም። 'ሓላፍነታዊ ውሳነታት ኪወስዱ ዓቕሚ የብሎምን' ዚብል እምነት ስለዚሓድሮም፡ ኩሉ ምንቅስቓሳት ደቆም ብኣፍልጦኦምን መምሪሒኦምን ኪኸውን'ዩ ዚመርጹ። እዚ ኸኣ ኣብ ልዕሊ ደቆም ካብ ዘለዎም ፍቕርን ሓልዮትን ዝብገስ እዩ።

ስለዚ፥ ብዙሕ እዋን ናጽነት ባዕላትና ንፈጥሮ ነገር እዩ። ምንቅስቓሳትና ሓላፍነታውያን፡ ምርጫታትና ኸኣ ንቑሓት ኪኾኑ እንተ ዘይክኢሎም፡ ብኸመይ ኢና'ሞ ክንእመን። ምእንቲ'ዚ፥ ንስኺ ንስድራኺ እምነትን ሓፍነታዊትን ምዃንኪ ከተረጋግጽሎም'ዩ ዘሎኪ።

ንኣብነት፦ ንደገ ኣብ ትወጽእሉ እዋናት ካብ'ቲ ክትምለሱሉ ዝተሓበረኪ ግዜ ኣቐዲምኪ ኣብ ገዛ ክትርከቢ፥ ኣብ ገዛ ዝተኣዘዝክዮ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ኣገዳሲ ኾይኑ ዝተሰምዓኪ ነገራት ብተወፋይነት ክትዓሚ፥ ብተበግሶ ገዛእ ርእስኺ ናይ መጽናዕቲ ግዜ ፈሊኺ ከተጽንዒ እንተ ኽኢልኪ ... ስድራኺ ኣብ ልዕለኺ ልዑል እምነት እናሕደሩ ስለዚመጽኡ፥ ናጽነትኪ ኪሕሎ ዘሎ ተኽእሎ ርሒብ እዩ።

"ሰዓት ሸውዓተ ኪምለስ'የ" ኢልኪ ወጺእኪ፥ ሰዓት ሸሞንተ ትሸዓተ ትምለሲ እንተ ኴንኪ ግና ብኸመይ'ዮም እሞ ኣሚኖም ብናጽነት ክትንቀሳቐሲ ኪሓድጉኺ? እቶም ንፉዓት ወለዲ፥ ደቆም ጽቡቕ ጌሮም ፍልጠት ክሳዕ ዚዓጥቁን ብሓላፍነት ኪመላለሱ ክሳዕ ዚጅምሩን ኋሶትን መምህራንን ደቆም ኪኾኑ ግድን እዩ። ደቆም ንገዛእ ርእሶምን መጻኢኦምን ንጹርነትን ዕቱብነትን ዘሎዎ ኣገባብ ኪመርሑ ምስ ዚርእይዎም ከኣ ሓላፍነቶም የውርዱ። ስለዚ ናይ ጸገምኪ መፍትሕ ኣብ ኢድኪ ምህላዋ ኣይትዘንግዒ። ወለድኻ ምእዛዝ ከኣ ሓደ ካብቲ ኪዕቀብ ዘለዎ ማሕበራዊ ክብርታት እዩ።

### ጥንስን ምጥባውን

*ሕቶ፦ ካብ ዝሓረስ ኣርባዕተ ኣዋርሕን ሓደ ሰሙንን ገይረ ኣለኹ። ምስ በዓል ቤተይ ኣብ ግዜ ርክብ መከላኸሊ ተጠቒምና ኣይንፈልጥን። ኣብ'ዚ ቀረባ መዓልታት ግና፡ መሓዙተይ፡ ዋላ እናጥበኹ ክጠንስ ከም ዝኽእል ሓቢረናኒ። እዚ ሓቂ ድዩ፧*

*ልኡላ - ካብ ሰምበል*

መልሲ፦ መጽናዕትታት ከም ዝሕብርዎ፡ ኣደ ወርሓዊ ጽግያት ክርኣያ እንተ ዘይጀሚሩ፥ ብቑጻሊ ህጻን ምጥባው - ጥንሲ ኣብ ምክልኻል ክሳዕ 98% ብቕዓት ከምዘለዎ እዩ። እዚ ግና ክሳዕ 6 ኣዋርሕ ጥራይ'ዩ ኣተኣማማኒ ዝኸውን። ሓንቲ ኣደ ብቑጻሊ ተጥቡ እንተኾይና፡ ጸባ ንምምንጫው ፕሮላክቲን (Prolactin) ዚብሃል ሆርሞን ተመንጩ። እዚ ሆርሞን'ዚ፥ ኣብ መጀመርታ ሕርሲ ጸባ ንምምንጫውን ጠባው ንምዃንን ኣዝዩ ሓጋዚ ኣብ ርእሲ ምዃኑ፥ ንውሽጣዊ መስርሕ ሆርሞናት እታ ኣደ ብምቁጽጻር ንዘርኢ ዚኸውን እንቋቑሖ ከም ዘይተፍረ'ውን ይገብር'ዩ። ስለዚ ጡብ ምጥባው፥ ኣብ ልዕሊ'ቲ ንህጻን ዚህቦ ዝተማልአ መግብን ፍቕሪ ኣደን፡ ጥንሲ ኣብ ምክልኻል'ውን ዓቢ ተራ ኣሎዎ።

ብሓፈሻ ግና ሓንቲ ኣደ ብጸባ ጡብ ጥንሲ ክትከላኸል እንተ ወሲና፡ ነዞም ዚስዕቡ ክልተ ነገራት ኩተተግብር ይግባእ፥

- ምስ ሓረሰት ክሳዕ 6 ኣዋርሕ ዘሎ ግዜ፥ ህጻን ልዕሊ 85 ሚእታዊት ካብ መግቡ ጸባ ጡብ ኪኸውን፡ እንተ ተኻኢሉ ኸኣ ምሉእ ብምሉእ ጸባ ጡብ ኪምገብ።
- ኣደ መዓልታዊ፥ ብውሑዱ ቀትሪ ኣብ ነፍሲወከፍ ኣርባዕተ ሰዓታት፡ ለይቲ ኸኣ ኣብ ነፍሲወከፍ ሽዱሽተ ሰዓታት ሓንሳእ ኩተጥቡ ክትክእል ኣለዋ።

እንተዘይኮነ፡ ኣብ ዝጠዓመኪ ተጥብዊ እንተ ኴንኪ፥ እሞ ኸኣ ወርሓዊ ጽግያትኪ ክምለስ እንተ ጀሚሩ፥ ብምጥባው ጥንሲ ክትከላኸሊ ዘሎ ተኽእሎ ኣዝዩ ጽቡብ ምዃኑ ክበርሃልኪ ይግባእ። ወርሓዊ ጽግያትኪ ክርአ እንተ ጀሚሩን ህጻን መግቢ ይወስድ እንተ ሃልዩን ግና፡ ናብ በዓል ሞያ ብምኻድ

ንኣኺ ዚሰማማዕ መኸላኸሊ ጥንሲ ክትጥቀሚ ንላበወኪ።

## ሕክምና መንሽሮ ጡብ

*ሕቶ፥ መንሽሮ ጡብ ብባህላዊ ፍወሳ ደኣ'ምበር፡ ብዘመናዊ ሕክምና ኪፍወስ ኣይክእልንዩ ሰሚዐ'ም፡ ሓቅነቱ ከመይ'ዩ?*

*ብርዛፍ ሃይለ - መንደፈራ*

መልሲ፥ ገለ ግዱያት ናይ'ዚ ሕማም፡ ከም'ዚ ዓይነት ኣረኣእያ ስለ ዘለዎም፡ ሕማሞም 'መንሽሮ'ዩ' ኢሎም ምስ ዘኣምኑ፡ ናብ ፈቓዶ ባህላውያን ፈወስቲ ኪኸዱ ዘይተኣደነ ግዜን ገንዘብን የጥፍኡ። ኣማሲያኦ፡ ኣማራጺ ምስ ሰኣኑ ናብ ዘመናዊ ሕክምና ኪኸዱ ይግደዱ። እንተኾነ፡ ካብ ምሕር ግዜ ምውሳድ፡ ዋህዮታት መንሽሮ ካብ'ቲ መበቈላዊ ቦታኦም ናብ ካልኦት ህዋሳት ተዘርጊሖም ምስ ዘጽንሑ፡ ንምጥፋኦም ይኹን ንምቁጽጻሮም ኣዝዮም ኣጸገምቲ ይኾኑ። ከም ውጽኢቱ ኸኣ እቲ መንሽሮ ንምፍዋሱ ኣዝዩ የሸግር። እቲ ብቐሊሉ ኪፍወስ ተኽእሎ ዝነበሮ ሕማም፡ ብሰንኪ ተቐላጢፍኻ ሕክምናዊ ሓገዝ ዘይምርካብ፡ ክሳዕ ኪፍወሰሉ ኣብ ዘይክእል ደረጃ ይበጽሕ። እዚ ከበሃል ከሎ ግና፡ ኣብ ባህላውያን ሓኪይም ከይዶም ጸገሞም ዘፈትሑ ፈጺሞም የለዉን ማለት ኣይኮነን።

እዚ፥ 'ባህላዊ ፍወሳ ኣብ ምፍዋስ ሕማም መንሽሮ ፈጺሙ ተራ የብሉን'፡ ንምባል ኣይኮነን። ባህላውያን ፈወስቲ ገለ ካብ ምንጪ ዘመናዊ መድሃኒት ምኳኖም፡ ዘይክሓድ ሓቂ እዩ። የግዳስ ምስ ዘሎዎ ብዙሕ ሕጽረታትን ጉድናዊ ሳዕቤናትን፡ መተካእታ ዘመናዊ ሕክምና ኪኾውን ዚኽእል ኣይኮነን። ስለዚ ባህላዊ ወይ ልምዳዊ ፍወሳ፡ ኣማራጺ ኣብ ዝስእነሉ ግዜ ከም መመላእታ ደኣ እምበር፡ ከም መተካእታ ናይ ዘመናዊ ሕክምና ምውሳድ ግቡእ ኣይኮነን።

መንሽሮ ጡብ፡ ብኣጋኡ እንተ ተፈሊጡ ካብቶም ንምፍዋሶም ኣዝዮም ቀለልቲ ሕማማት መንሽሮ እዩ። ሕማም መንሽሮ ዓይነቱ ብዘየገድስ፡ ግዜ እንተወሰዱ ንምፍዋሱ ኣጸጋሚ እዩ። ምእንቲ'ዚ፡ ዝኾነ ዓይነት መንሽሮ ብዘመናዊ ሕክምና ከም ዚፍወስ ኣሚንኪ፡ ሕክምናዊ ሓገዝ ንምርካብ ክንጓየ ይግባእ።

## ጻዕዳ ፈሳሲ

*ሕቶ:- ጻዕዳ ፈሳሲ ካብ ውሽጢ ርሕመይ እናፈሰሰ ኣጨኒቑኒ ኣሎ። መፍትሒ እንተሃልዩዎ በጃኹም ንገሩኒ።*

*ሰዓዳ ካብ ኣኽርያ*

መልሲ፥ ዘይጨኑን መጠግጠግ ዘይብልን ጻዕዳ ርሕማዊ ፈሳሲ ንብርቱዕ ጥራይ ዘይኮነ ንጽሬት ከባቢ ርሕሚ'ውን እወታዊ ኣበርክቶ እዩ ዘለዎ። እቲ ሕብሪ ናብ ብጫ ወይ ቀጠልያ ገጹ እንተኸይዱን ባህ ዘይብል ጨና እንተኣኸቲሉን ግና ብቐሊሉ ክፍወስ ዝኽእል ምልክት ረኽሲ ክኸውን ስለዝኽእል ተቐላጢፍኪ ኣብ ቀረባኺ ናብ ዝርከብ ማእከል ሕክምና ክትከዲ ከድልየኪ እዩ።

## ምሕረት ምግባር

*ሕቶ፥ ኩሉ ባህርያተይ ጸቢቕ ከሎ፡ ሰባት ምስ ዝብደሉኒ ግና ኣዝየ ቂጥዕቲየ። ብፍላይ ጸቢቕ እናገበርኩሎምን እናሓሰብኩሎምን ክጎድኡኒ ኸለዉ ፈጺመየ ዘይጻወሮ። እዚ ኸኣ ካብ'ቲ ናቶም በደል ንላዕሊ ኣሸጊረኒ ኣሎ'ሞ ብኸመይ ክፍወሶ እኽእል?*

*ነቀዲሞስ ካብ ከረን*

መልሲ፥ ሰባት ፍጹማት ኮይኖም ስለዘይተፈጥሩ፡ ኪጋጀን ኪብድሉን ኣዝዩ ንቡር ተርእዮ እዩ። ዋላ'ውን ካብ በደል ናጻ ዝኾነ ህይወት ክህልወካ ሓኾት እንተበልካ፡ ፈጺምካ ከምልጦ ኣይክእሉን። ሰባት ስለዝኾኑ፡ ኣይኮነንዶ ንኻልኦት፡ ነዛ ንሕና ርእሶም'ውን ብስራ ጌጋታቶም ኣብ ሓደጋ ዘውድቕዋ ብዙሓት እዮም። ንስኻ ንባዕልኻ ከይተረድኣካ ጥራይ ንኽንደይ ሰባት በዲልካን ኣቑጢዕካን ትኸውን ኢኻ።

ስለዚ ነቀዲሞስ፡ ብህይወት ንነብር ክሳዕ ዘለና ጌጋታት ክንፍጽም ንቡር ምዃኑ ኣሚንካ፡ ንዝበድሉኻ ሰባት ምሕረት ክትገብረሎምን ክትርድኣሎምን'ዩ ዚግባኣካ። ንስኻ ካብ በደል ናጻ ክሳዕ ዘይኮንካ፡ ሰባት ካብ በደል ናጻ ኪኾኑ ክትጽበ ግቡእ ኣይኮነን። ንስኻ ምግጋይ ክሳዕ ዘየቋረጽካ፡ ሰባት ካብ ጌጋ ናጻ ዚኾነ ህይወት ኪመርሑ ምጽባይ'ውን ርትዓዊ ኣይኮነን። ስለዚ ከም'ቲ ንስኻ ከይተረድኣካ ንኡብሸኻን ንኻልኦትን ትብድል፡ ካልኦት'ውን ከምኡ ምዃኖም ክርድኣካ ይግባእ። እዚ ፍልስፍና'ዚ እንተ ተረዲኡካ ኸኣ ምሕረት ንምግባርን ኣብ ልዕሌኻ ንዝፍጸሙ በደላት ንምርሳዕን ቀሊል እዩ። ኩሉ ሳዕ ሰባት ብፍላጥ ይኹን ብዘይ ፍላጥ ኪብድሉኻ ኸለዉ፡ ሰኣን ዓቕሞም ምዃኑ ኣይትዘንግዕ። ብሕማቕ ከይዓል ዚደሊ ሰብ ስለዘየሎ።

## ልክዕ መዓልቲ ሕርሲ

*ሕቶ:- ሓንቲ ጓለ'ንስተይቲ እቲ ልክዕ መዓልቲ ሕርሳ ብኸመይ ክትፈልጦ ትኽእል? ካብታ ወርሓዊ ጽግያት ዘቋረጸትላ ሓደ፡ ክልተ... እናበለት ድያ ትቖጽር ወይስ ካልእ ሜላ ኣሎ?*

*ኣበባ - ካብ ዓዲ ኳላ*

መልሲ፦ እታ ልክዕ መዓልቲ ዘይኮነትሲ፥ እታ ግምታዊት መዓልቲ ሕርሲ ኢና ክንሕብረኪ እንኽእል። እዚ ንኽንገብር ግና እታ ጓል ኣንስተይቲ፡ ዕለት ናይታ መወዳእታ ዝተራእየታ ወርሓዊ ጽግያት ክትዝክራ ይግባእ።

እታ ግምታዊት መዓልቲ ሕርሲ ንምፍላጥ እምበኣር፡ ካብታ መወዳእታ ወርሓዊ ጽግያት ዝተራእየትላ፡ ሰለስተ ኣዋርሕ ተጉድል'ሞ፡ መሊሳ ኸኣ ሓደ ዓመትን ሸውዓተ መዓልታትን ትድምረሉ። ንኣብነት ሓንቲ ኣደ ናይ መወዳእታ ወርሓዊ ጽግያታ ዝረኣየትሉ ዕለት 03/03/2016 እንተ ነይሩ፦

03/03/2016 ዝጐደሎ 3 ኣዋርሕ ይኸውን 03/12/2015። ነዚ ዝረኸብናዮ ዕለት፡ ሓደ ዓመትን 7 መዓልታትን ምስ እንድምረሉ፡ ዕለት 10/12/2016 ኪኸውን እዩ። እዛ ዕለት እዚኣ'ያ እምበኣር እታ ግምታዊት መዓልቲ ሕርሲ እትበሃል። ኩሉ ግዜ ግና ኣደ ኣብዛ ግምታዊት መዓልቲ'ያ ትሓርስ ኪብሃል ኣይክኣልን። ብዙሓት ኣደታት ካብዛ መዓልቲ እዚኣ ክሳዕ 2 ሰሙናት ኣቐዲመን ወይ ድሒረን ኪሓርሳ ይኽእላ'የን።

## ባህልን ስነጥበባትን

# ወግዒ

# ምስ ድምጻዊ ናሆም ዮሃንስ (መስተ)

ዘርእሰናይ ዓንደብርሃን



መንእሰይ ድምጻዊ ናሆም ዮሃንስ (መስተ)፡ ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ልዑል ተሰማዕነት ዘለዎ ድምጻዊ'ዩ። በብእዋኑ ዝዘርገሐን ንጽል ደርፍታቱ ኣብ ልቢ ተኸታተልቲ ብምእታው፡ ልዑል ቁጽሪ ዘለዎም ሰዓብቲ ከጥሪ ኣኽኢሉዎ'ዩ። ኣብ ዲጂታዊ ዕዳጋ'ዩ - ትዩብ ንዝተጐናጸፎ ኣሃዛት ብምርኣይ፡ ተሰማዕነቱ ንምግንዛብ ኣየሸግርን።

'ሰብ እንታይ ዘይበለ' ትብል ንጽል ደርፉ ኣስታት 10 ሚልዮን ተዓዘብቲ ብምርካብ፡ ካብ ደርፍታት ሃገርና ኣብ ቅድሚት ትርከብ። 'ጽብቕትን ዕይንትን'፡ 'ተረሲዑ'፡ 'ዘይእድብቲ' ዝብላ ንጽል ደርፍታቱ ካብ 4 ክሳብ 6 ሚልዮን ተዓዘብቲ ብምርካብ ኣብ ብሉጻት ተዓዘብቲ ዘለወን ደርፍታት ሃገርና ይስርዓ።

ኣብ ቀረባ እዋን ብኣውድዮ ጥራይ ዝተዘርገሐት፡ 'ጉያ ጉያ' ዝርእስታ ንጽል ደርፉ ድማ፡ ነቲ ባዕሉ ሒዝዎ ዝጸንሐ ብዝሒ ተራእይነት ብዕጽፊታት ብምምሕያሽ፡ ምስ ኣህጉራዊ ተፈላጥነት ዘለዎም ድምጻውያን ብምውድዳር - ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ኣብ ደረጃታት ቢልቦርድ ክትኣቱ በቒዓ'ያ።

ብ1988 ኣብ ካምፖ ፖሊስ ዝተወልደ ናሆም፡ ገና ኣብ ሕቑፊ ኣደኡ እንከሎ ናብ ስታንታኦቶ ብምኻድ ኣብኡ ዓብዩ። ናሆም ናይ መባእታ ደረጃ ትምህርቱ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሳሊና፡ ናይ ማእከላይ ደረጃ ትምህርቱ ኣብ ቤት ትምህርቲ ብድሆ፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቱ ድማ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ቤ/ት ሳንታኣና ተኸታቲሉ። ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ኣባል ጉጅለ ባህሊ ከዋኽብቲ ሪም - ኮሚሽን ባህልን ስፖርትን ዝኾነ ድምጻዊ ናሆም፡ ናይ ሎሚ ዕዱምና ገይርናዮ ኣለና።

### ካብ እዋን ቁልዕነትካ ክንጅምር ...

ጽቡቕ! ካብ 3 ኣዋልድን 3 ኣወዳትን ዝላዘት ስድራ'የ ተወሊደ። ኣነ ሓሙሻይ ውላድ ናይ ስድራና'የ። ብትሕተይ ሳምራዊት ሓብተይ'ኳ እንተላ፡ ዳርጋ ከም ሕሳስ ልደ ሓንቂቐ'የ ዓብየ።

### ከም ቈልዓ ከመይ ነይርካ?

ብንእሽተይ እንክለኹ ውዑይን መስሓቕን ከም ዝነበርኩ'ዩም ገዛና ዝነግሩኒ። ቁሩብ እናዓበኹ ኣብ ዝመጻእኩሉ ግን፡ ዝተጋነነ ሕፍረት ዝነበረኒ ቈልዓ'የ ነይረ። ክሳብ'ዚ ቀረባ ዕድመይ'ውን ከምኡ'የ ነይረ። ሕጂ ከመይ ከምዝጠፋኣለይ ኣይፈልጥን።

### ከምዚ ዓይነት ባህርያት ሒዝካ ናብ ደርፊ ክትኣቱ'ሞ ኣይተሸገርካን?

ንኸምኡስ ኣይሸገረንን። ዝገርመካ ዋላ ኣብ'ቲ እምብዛ ሓፋሩ ዝነበርኩሉ እዋን፡ ኣብ ገዛውትና ክራር ይሃርም ነይረ። ዋላ ብዙሕ ሰብ ተኣኪቡ ድምብርጽ ኣይብለንን'ዩ ነይሩ። ኣብ መድረኽ እንተወጺአ ወይ ክራር እንተሒዘ ሕፍረተይ ይጠፍኣለይ ነይሩ። ኣብ ካልእ ህይወተይ ግን ዝተጋነነ ሕፍረት ነይሩኒ።

### ብኸመይ ኢኻ ናብ መዚቃ ኣቲኻ?

ወዲ ትሸዓተ ዓመት እንክለኹ'የ ክራር ኣልዒለ። ኣብ ገዛና ምናሴ ሓወይ ዘምጽኣ፡ ኣብ ልዕሊ ከረዴንሳ ትቕመጥ ክራር ነይራ። እቲ ህንጥዩነት ካብ ምንታይ ከምዝመጽአ ኣይፈልጥን፡ ንሱ ምስ ከደ ኣውሪደ ይሃርማ ነይረ። ዋላ ሓንቲ ኣፍልጦ ስለዘይነበረኒ፡ ብዝመጽኣለይ ይፈታትና'ሞ ይዓግብ ነይረ። ፈጺመ ድማ ዘይመንዋ'ያ ነይራ። ጓህሪ ሽሙ ወዲ ገዛውትና'ዩ ዝቓኖለይ ነይሩ። ብቃ ሽዑ ምስ ሓዝኩዋ ፍቕሪ ሓዲሩኒ - ፈጺመ ድማ ኣይገደፍኩዋን።

### ክራር ክትጻወት ብፍሉይ ዝደረኾካ ሰብ ነይሩዶ?

ኣብ ገዛውተይ ዝጸለወኒ የለን። ብህንጥዩነት'የ ኣልዒለያ። ካብ ስድራቤተይ ተቓውሞ ኣይነበረን። ዋላ ምናሴ ሓወይ ንበረት ሕድሪ ከይትበላሾ ኢሉ እንተዘይኮይኑ፡ ካልእ ተቓውሞ ኣይነበሮን። ብድሕር'ዚ ግን ፍሉይ ድርኺት ዝፈጠረለይ፡ መሳቶይ ዝኾኑ ዓንዷት ዑቕባይን ተመስገን ያሬድንን ኣብ ተለቪዥን ክራር ሒዞም ክደርፉ ምስ ረኣኹ'ዩ። ብድሕሪኡ ኣጸቢቐ ክደፍኣሉ ጀሚረ።




ኣብ'ቲ እዋን ብዘይካ ክራር ምህራም ካልእ ሕልሚ ኣይነበረንን። ዝዝክሮ ምስ ሓደ ዓርከይ ኣብ እንዳ ፋግሮ ሞያ ክማሃር ጀሚረ ነይረ። ይኹን'ምበር፡ ልዕሊ ክልተ ሰሙን ክቕጽል ኣይከኣልኩን። ኣብ መዚቃ ክደፍእ ኣደይን ናሱ ሓወይን ይድግፉኒ ነይሮም። ኤሌክትሮኒካዊት ክራር'ውን ቅድሚ ሰበይ ገዚኦምለይ። ብኸምዚ ድማ ቀጺለ።

### ብድሕሪኡ'ሽ?

ብድሕር'ዚ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ብድሆ ሻድሻይ ክፍሊ እናተመሃርኩ፡ ኣብኡ ኣብ ዝነበረት ጉጅለ ባህሊ ተጠርኒፈ። እታ ጉጅለ ጽቡቕ መሰረት ኩይናትኒ። ብዙሓት ንፋዓት ደረፍቲ ነይሮም - ከም በዓል ሳባ ሳምሶም። ብደገ ዝሕግዙና መዚቀኛታት ከም በዓል ዳንኤል (ወዲ ላይነ)፡ በረኸት (ጣሊያን) ነይሮም። ብዙሕ ተቐባልነት ስለዝረኸብኩ ድማ፡ ደሓር ናብ ናይ ሃ.ማ.መ.ተ.ኤ ንጥፈታት ኣትየ። ኣብ ን/ዞባ ደቡባዊ ምብራቕ ትነጥፍ ምስ ዝነበረት፡ ጉጅለ ባህሊ ሓቢረ ነይረ።

ኣብ'ቲ እዋን፡ ካልእ ጉጅለ ባህሊ 'ናጽነት' ትብሃል ነይራ። ኣዝዩ ዘድንቑም ድምጻውያንን መዚቀኛታት ዝላዘት ብምንባራ፡ ናብኣ ክሰግር ይሓልም ነይረ። ብፍላይ ተላሃይቲ ናይ'ታ ጉጅለ ክሳብ ሎሚ ክርስያ ዘይክእል ዓቕሚ ነይርዎም። ኣብ መንገ ግን እዚ ንጥፈታት ስለዝዛሕተለ፡ ናብ ጉጅለ ባህሊ ማ.ት.ኣ ኣትየ። ሓደ ዓመት ጸኒሐ ድማ ኣብ 2006 ኣብ ትሕቲ ባህላዊ ጉዳያት ሚ/ትምህርቲ ናብ ትጥርንፍ ዝነበረት ጉጅለ ባህሊ ከዋኽብቲ ሪም ተፈቲነ ኣትየ። ካብ'ቲ ግዜ'ቲ ኣትሒዘ ድማ ኣብ'ታ ጉጅለ ይነጥፍ ኣለኹ።

### ምስ'ዘን ጉጅለታት ካብ ምስራሕ እንታይ ከሲብ ትብል?

ንሓደ ድምጻዊ ይኹን መዚቀኛ ኣብ ጉጅለ ተጠርኒፍካ ምስራሕ ብዙሕ ረብሓ'ዩ ዘለዎ። ብፍላይ ምስ ጉጅለ ባህሊ ሓብንን ከዋኽብቲ ሪምን ዳርጋ ኣብ ምሉእ ኤርትራ ዑደት ኣካዪደ ምርኢት ኣቕሪበ'የ። እዚ ከኣ'ዩ ኣብ ሞያይ ክዓቢ ሓጊዙ ገይሩለይ።

ብዘይካ'ዚ ኣብ ገዛውትና'ውን ናተይን ናይ ስቲፍ ኣዛን ዝበሃል ሃራሚ ክራር ዓርከይን ባንድ ነይሩና። ምስ ካልኦት ብጾትና ብምዃን ንጻወት ነይርና። ንዓይ እዚ'ዩ ተመኩሮ ኮይኑኒ።

### ናትካ ደርፊ ሒዝካ ናብ ህዝቢ ዝቐረብካሉ መዓስ'ዩ ነይሩ?

ምስ ጉጅለ ባህሊ ሪም ድሕሪ ምጥርናፈይ፡ ናብ ታዕሊም ወሪደ ነይረ። ካብኡ ምስ መጻእኩ ኣብ 2008 ማለት'ዩ፡ መበል 17 ዓመት ጽምብል በዓል ናጽነት ንምብዓል

ምድላዋት ይግበር ነይሩ። ደሓር ሓንቲ ብመም. ነጋሲ. ጉብረድንግል ዝተዳለወት 'ኣርኪበ' ትብል ደርፊ 'ሳምፕል' ከእትዋ ተዋሂባትኒ። እታ ደርፊ ንኻልኦት ድምጻውያን ክትወሃብ ዝተዳለወት'ያ ነይራ። ደሓር ግን ጽቡቕ ገይረ ስለዝደረፍኩዋ፡ መም. ነጋሲ. ኣነ ከቕርባ ከምዝለኒ ነጊሩኒ። በዚ ኸኣ፡ ኣብ ስታድየም ኣብ ዝነበረ ወግዓዊ ጽምብል ናጽነት ደሪፈያ። ጽቡቕ ተቐባልነት ድማ ረኺበላ።

### ብድሕሪኡ ዝሰራሕካያ ደርፊ እንታይ'ያ ነይራ?

ብድሕር'ዚ ሓንቲ 'ዘለናዮ ክጥዕም' ትብል ደርፊ'የ ኣዳልየ። እዛ ደርፊ ኣብ 2010 ከባቢ'የ ኣዳልየያ። ኣብ'ቲ እዋን ኣብ ጽዑቕ መገሻታትን ምርኢታትን ኢና ነይርና። ኣብ ጉጅለና ብዙሓት ንፉዓት ድምጻውያን ስለዝነበሩ፡ ክንወዳደር ከይተፈለጠና ደሓን ዓቕሚ ኣጥሪና። ናይ ስቴጅ ፍቕርን ተመኩሮን ዝሓደረኒ ሽዑ'ዩ። በዚ ኸኣ፡ ገለ ኣዕሩኽተይን ሞያውያንን ካሴት ንምድላው ዘኽእል ዓቕሚ ከም ዘጥረኹ ነጊሮምኒ። እቲ ስራሕ ከኣ ጀሚረዮ።

ኣብ ከምዚ እንክለና ንምርኢት ናብ ዓሰብ ኣብ ዝኸድናሉ፡ ኣብ 2010 ብዙሓት ደቂ ግዛውይ ረኺበ። ኣብኡ ቦታኦም ደቂ ግዛውተይ፡ መተዓብይተይ ዝነበሩ'ዮም። ምስኦም ኣብ ናይ ዕረፍቲ ግዜ ንዛወር ነይርና። ኩላ ዓሰብ የዛውሩኒ ነይሮም። ደሓር ኣብ ሓደ ቦታ በዓል ዶግላስ፡ ቻንድሊ ... ዝበሃሉ ዓበይቲ ደቂ ግዛውትና ረኺብና። ነቲ መኣዶም ተጸምቢርናዮ። እቲ ዋዕዋዕታን ስሓቕን ብጣዕሚ ዓሚሩ።

ኣብ መንጎ እቲ ዕላል ዶግላስ፡ 'ኣታ ቈልዓ ኣኻኺብካና - ዘለናዮ ክጥዕም' ምስ በለኒ፡ ብዙሕ ተምሳጥ ፈጢራትለይ። ንዕኡ'ውን በዛ ሓሳብካ ናብ ደርፊ ክቕይራ'የ ኢለ ቃል ኣትየሉ። ድሕሪ ክልተ መዓልቲ ንተኽለ ፋኑስ (ማዕረባ) እታ ሓሳብ ሂበዮ። ናብ ዳንኤል ብጹእኣምላኽ ሓቢሩኒ፡ ብሓባር ሰሪሕናያ። ኣብ 2011 ድማ ከም ንጽል ዘርጊሔያ።

**YouTube Norway Daily Chart - 2017/08/25 | Weekly**

From YouTube Music Insights.

| Pos | P+ | Track | Streams | Streams+ |
|---|---|---|---|---|
| 1 | +1 | Luis Fonsi - Despacito | 48,588 | +11,277 |
| 2 | NEW | Taylor Swift - Look What You Made Me Do (Ly... | 30,369 | |
| 3 | -2 | Katy Perry - Swish Swish | 28,033 | -12,104 |
| 4 | -1 | Ed Sheeran - Shape of You | 27,974 | +6,697 |
| 5 | NEW | Nahom Yohannes ( Meste ) - Guya Guya | 14,717 | |
| 6 | -1 | Dua Lipa - New Rules | 14,000 | +1,959 |
| 7 | NEW | Celine Dion - My Heart Will Go On | 13,947 | |
| 8 | -2 | Clean Bandit - Rockabye | 13,890 | +3,067 |
| 9 | -2 | DJ Khaled - Wild Thoughts | 13,307 | +2,602 |
| 10 | -2 | Charlie Puth - Attention | 11,039 | +987 |
| 11 | -2 | Jonas Blue - Mama | 10,824 | +1,797 |
| 12 | -8 | methodic Doubt music - The Immense Drop bl... | 10,655 | -5,761 |
| 13 | +3 | Marcus & Martinus - Dance With You | 9,986 | +2,631 |
| 14 | -4 | PSY - Gangnam Style | 9,839 | +1,674 |
| 15 | -2 | Marcus & Martinus - Elektrisk | 9,738 | +2,215 |
| 16 | -4 | DJ Khaled - I'm the One (feat. Justin Bieber, ... | 9,648 | +1,982 |
| 17 | +1 | Enrique Iglesias - Súbeme La Radio | 9,574 | +2,479 |
| 18 | -7 | Jason Derulo - Swalla | 9,228 | +1,511 |
| 19 | -4 | French Montana - Unforgettable | 8,885 | +1,507 |
| 20 | -6 | Pharrell Williams - Happy | 8,786 | +1,327 |

Guya Guya

5th in Norway

**YouTube Sweden Daily Chart - 2017/08/25 | Weekly**

From YouTube Music Insights.

| Pos | P+ | Track | Streams | Streams+ |
|---|---|---|---|---|
| 1 | = | Luis Fonsi - Despacito | 140,216 | +26,167 |
| 2 | +2 | Ed Sheeran - Shape of You | 61,842 | +14,001 |
| 3 | -1 | Katy Perry - Swish Swish | 52,251 | -30,035 |
| 4 | +1 | Babblarna - Babblarna 6 gånger! (långversion) | 46,524 | +4,344 |
| 5 | NEW | Taylor Swift - Look What You Made Me Do (Ly... | 43,032 | |
| 6 | = | Kaliffa - Helt seriöst | 40,511 | +8,778 |
| 7 | +2 | PSY - Gangnam Style | 32,385 | +8,434 |
| 8 | -1 | Lamix - Hey Baby | 30,524 | +3,774 |
| 9 | -1 | DJ Khaled - Wild Thoughts | 29,269 | +5,316 |
| 10 | NEW | Mora Träsk - Klappa händerna | 27,969 | |
| 11 | NEW | Nahom Yohannes ( Meste ) - Guya Guya | 27,668 | |
| 12 | = | Clean Bandit - Rockabye | 26,468 | +5,886 |
| 13 | = | Marcus & Martinus - Elektrisk | 26,226 | +6,730 |
| 14 | -4 | Babblarna - Bergochdalbanebit | 24,833 | +2,221 |
| 15 | +5 | Shakira - Chantaje | 22,900 | +6,252 |
| 16 | -2 | French Montana - Unforgettable | 22,612 | +3,292 |
| 17 | -2 | Gummibär - I'm a Gummy Bear (The Gummy ... | 22,391 | +3,637 |
| 18 | -1 | Dua Lipa - New Rules | 21,993 | +3,397 |
| 19 | -1 | Jason Derulo - Swalla | 21,721 | +3,812 |
| 20 | -9 | Babblarna - Här är jag | 21,675 | +980 |

Guya Guya

11th in Sweden

**YouTube Switzerland Daily Chart - 2017/08/25 | Weekly**

From YouTube Music Insights.

| Pos | P+ | Track | Streams | Streams+ |
|---|---|---|---|---|
| 1 | = | Luis Fonsi - Despacito | 116,697 | +17,376 |
| 2 | +1 | Ed Sheeran - Shape of You | 60,199 | +8,103 |
| 3 | +1 | J Balvin - Mi Gente (J Balvin & Willy William) | 46,945 | +5,430 |
| 4 | NEW | Taylor Swift - Look What You Made Me Do (Ly... | 41,673 | |
| 5 | = | DJ Khaled - Wild Thoughts | 38,063 | +4,621 |
| 6 | -4 | Katy Perry - Swish Swish | 37,610 | -20,473 |
| 7 | = | Enrique Iglesias - Súbeme La Radio | 34,442 | +6,585 |
| 8 | = | Shakira - Chantaje | 33,469 | +7,209 |
| 9 | -3 | Jonas Blue - Mama | 31,646 | +3,026 |
| 10 | -1 | Jason Derulo - Swalla | 29,291 | +3,877 |
| 11 | +1 | Niska - Réseaux | 28,095 | +3,963 |
| 12 | -2 | French Montana - Unforgettable | 28,095 | +3,159 |
| 13 | = | Clean Bandit - Rockabye | 27,028 | +2,908 |
| 14 | -3 | Dua Lipa - New Rules | 26,206 | +1,477 |
| 15 | NEW | Ardian Bujupi - ANDIAMO | 25,517 | |
| 16 | -2 | Charlie Puth - Attention | 23,411 | +835 |
| 17 | NEW | Nahom Yohannes ( Meste ) - Guya Guya | 22,308 | |
| 18 | -3 | Maluma - Felices Los 4 | 22,061 | +2,950 |
| 19 | -1 | Mozzik - Mozzik - Xhelozia | 20,410 | +2,768 |
| 20 | = | Axwell /\ Ingrosso - More Than You Know | 20,033 | +2,436 |

Guya Guya

17th in Switzerland

### ተቐባልነታ'ሞ ከመይ ነይሩ?

ደሓን'ዩ ነይሩ። ልዕሊ ኩሉ ግን ነቲ ስነጥበብ ጸቒጠ ክሰርሓሉ ከም ዘለኒ ተረዲኡኒ። ናብ ምድላው ካሴት ኣድሂበ። ዮርዳኖስ ሓብተይ ከኣ ኩሉ ወጻኢታት ክትሽፍኖ ምኳና ገሊጻትለይ። ካብ ሽዑ ጀሚረ ኣብ ምድላው ነይረ። ይኹን'ምበር ክሳብ ሕጂ ደጋጊመ ክቕይር ጸኒሐ - ናብ ህዝቢ ኣየቕረብኩዋን።

### እንታይ'ዩ እቲ ምኽንያት?

እቲ መሰረታዊ ጉዳይ ናተይ ዘይምዕጋብ'ዩ። ክሳብ'ዚ ቀረባ እዋን ክገማጥልን ክተዓራርን'የ ጸኒሐ። ሕጂ ግን በቲ ናሆም ክገብሮ ዝኽእል ደረጃ ከም ዝገበርኩዋ ኣሚነ ኣለኹ። ኣብ ቀረባ እዋን ክዝርግሓ'የ።

### ኣብ ህዝቢ ብሰፊሑ ዝተሰምዓ ደርፍታትካ - 'ጽብቕትን ዕይንትን' ከምኡ ድማ 'ሰብ እንታይ ዘይብለ' ዝብላ'የን።

ኣብ መወዳእታ 2011 ድማ፡ ካልእ 'ናትራነይ' ትብል ንጽል ደርፊ ዘርጊሐ። ንሳ'ውን ደሓን ተቐባልነት ነይርዋ። ጸኒሐ ኸኣ፡ 'ጽብቕትን ዕይንትን' ትብል ደርፊ ሰሪሐ። እዛ ደርፊ ኣብ ሓቀኛ ህይወተይ ምርኩስ ዝገበረት'ያ። ምስ ኣፍቃሪተይ ኣታውን ወጻእን ዝምድና ስለዝነበረና፡ በታ ደርፊ ኣቢለ ስምዒተይ ክገልጽ ፈቲነ። ገጣሚኣ ኣቢብ ሓይልኣብ'ዩ ነይሩ። ንሱ ዝያዳ ነቲ ሓሳብ ኢጋኒኑን ድራማዊ መልክዕን ኣትሒዙ ኣዳልይዋ። ኣነ'ውን ንስምዒተይ ንምግላጽ ዝሓገዘት ደርፊ ብምንባራ ፈቲየያ። ኮይኑ ግን ኣብ መጀመርታ ደሓን ተሰሚዓ - ደሓር ግን ጠፊኣ። ኣነ'ውን ኣብ ናይ ተስፋ ምቑራጽ ስምዒት ሓዲሩኒ ነይሩ። 'እታ ዘዳለኽዋ ኣልበም ዘርጊሐ ደርፊ ክገድፎ ክሳብ ምሕሳብ በጺሐ።

### ደሓርከ ደኣ?

ብድሕሪኡ ዘዳለኽዋ ኣብ መርዓና ዝደረፍክዋ 'ሰብ እንታይ ዘይብለ' ትብል ንጽል ደርፊ ነይራ። ብቕልጡፍ ተሰማዕነት ረኺባ። እታ ደርፊ ኣብ ሓጺር እዋን ልዑል ተዓዘብቲ ረኺባ። ክሳብ ሕጂ ከባቢ 10 ሚልዮን ተዓዘብቲ ረኺባ ኣላ። እዛ ደርፊ ነታ ኣቐዲመ ዝዘርጋሕክዋ 'ጽብቕትን ዕይንትን' ትብል ንጽል ዝያዳ ከም ትስማዕ ገይራታ። በዚ ከኣ፡ ብዙሕ ሰብ ኣቐዲመ ነታ 'ሰብ እንታይ ዘይብለ' ዝደረፍክዋ'ዩ ዝመስሎ።

እዛ ደርፊ ግጥሚ ጉብርሂወት ጸሃየ ገይሩላ፡ ዜማ ድማ ምስ ኤፍሬም ጃንሆይ ብምኳን ኢና ከነዳልዋ ተበጊስና ነይርና። ደሓር ግን ንሱ ስለዘይጠዓሞ፡ ባዕለይ ሰሪሐያ። ዕውትቲ ምኳና ድማ ዝያዳ ኣተባቢዑኒ። ካብኡ ንደሓር ዝያዳ ሓይሊ ክሰርሕ ከም ዘለኒ ተረዲኡ።

### በዘን ደርፍታት ልዑል ተቐባልነት ምስ ረኸብካ እንታይ ዓይነት ስምዒት ተሰሚዑካ?

ኣብ ሞያዊ ጉዕዞይ ወሳኒ መድረኽ'ዩ ነይሩ። ገለ ክፋል ሕልምታተይ ከም ዝበጻሕኩ ተረዲኡኒ። ኣብቲ ሞያ ሓደ ስጉምቲ ተጓዒዘ ከም ዘለኹ፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ናሆም ዝያዳ ክሰርሕ ከምዝኽእል ድማ ተረዲኤ። ክሳብ ብህይወት ዘለኹ ክጽዕረሉ ድማ ወሲነ።

### ብድሕሪኡ ዝዘርጋሕካ'ያ ደርፊ 'ተረሲዑ በቃ' ዘርእስታ'ያ ነይራ።

እወ። እታ ደርፊ ብዛዕባ ኣብ ቤት ማእሰርቲ ዘሎ'ሞ፡ ኣፍቃሪቱ ብድሕሪኡ

ከም ትዘውር ናይ ዝሰምዐ ገጸ ባህሪ ዛንታ'ያ። ነታ ዘይእምንቲ ኣፍቃሪቱ ድማ፡

'ፍሩይ ዓይና ጉልሕምሕም እናበለ

ክምስ ኢላ ልቢ እናንጠልጠለት

ሳላ መልክዕ ዘለዋ ቁንጅና

ኣነ እምበር ንሳ እንታይ ስኢና እናበለ ይደርፈላ።

እዛ ደርፊ ብገብርሂወት ጸሃየ ተገጢማ ብኤፍሬም ጃንሆይ ዝተዘየመት'ያ። ወዲኦም ምስ ኣጻፈፍዋ'ዮም ኣርእዮምኒ። ኣዝዩ ስለዝፈተኹዋ ድማ ደሪፈያ። ኣብ ህዝቢ'ውን ጽቡቕ ተቐባልነት ረኺባ።

### ብዙሕ ደርፍታትካ ምስ ሓቀኛ ህይወትካ ከም ዝተኣሳሰር ኩይኑ ይዝረብ'ዩ። ሓቅነት ኣለዎ ድዩ?

እወ ከምኡ ይዕለል'ዩ። ግን ብዘይካ'ተን ኣቐዲመ ዝበልኩኻ - 'ጽብቕትን ዕይንትን' ከምኡ ድማ 'ሰብ እንታይ ዘይብለ' ዝብላ ደርፍታት ካልእ ኣብ ህይወተይ ተመርኲሰ ዘዳለኽዎ ደርፍታት የለን።

### ብዝዕባ'ተን ብሓንሳብ ዝዘርጋሕካየን - 'ዘይእድብቲ'ን 'ተኹሊፍክ'ን ዝብላ ደርፍታትካ'ስከ ኣዕልለና?

እታ 'ዘይእድብቲ' ትብል ደርፊ፡ ኣበጋግሳኣ ገጣሚ ሃብቶም ተወልደ (ሃፋ)'ዩ። ንሱ ነታ ግጥሚ ወዲኡ'ዩ ኣርእዩኒ። መበገሲ ናይ'ታ ግጥሚ ናይ ሓንቲ ንሱ ዝፈልጣ ጓል ዛንታ'ዩ። ቅድመኡ ነታ 'ሰብ እንታይ ዘይብለ' ትብል ዜማ ሰሪሐላ ብምንባረይ፡ ነዚኣ'ውን ተንካፊ ብዝኾነ መንገዲ ክሰርሓ ኣለኒ ኢለ ተበጊሰ። ካብ'ተን ቅድመኣ ዝነበራ ደርፍታት ጽቡቕ ተቐባልነት ገይራ።

### ሓንቲ ተንካፊት ትብላ ማይ ቤትዶ ክንጠቅስ?

'ዕሽነተይ ደፊኡ ከም ዘጽደፉ ዘይፈለጠ

ዘዋር'ያ እናበለ የውርየላ ዘዘርከበ

ከም ብዝሒ ምሕረቱ ይኺደና እምበር ፈጣሪ

ህይወት ሄዋን ዘበላሸወ መሲኡ'ዩ ኣብዛ ምድሪ'

### 'ተኹሊፍኪ' ትብልከ?

ተኹሊፍኪ ዘመናዊት'ያ። ኣቐዲማ ተሰሪሓ ኣካል ናይ ኣልበመይ ዝነበረት'ያ። ገጣሚኣ ነፍሱ ይምሓሮ ስነጥበበኛ ዮናስ (ወዲ ኪኮ)'ዩ። ዛንታ ናይ'ቲ ግጥሚ፡ ሓደ ኣፍቃሪቱ ናብ ስግረዶብ ዝኸደት'ሞ፡ ህይወታ ኣብ ምድረበዳታት ዝሰኣነት ኣፍቃሪቱ ዝተሰምዖ ሓዘንን ጣዕሳን ዝውክል'ዩ። ነዛ ደርፊ ዜማ ዝሰርሓላ ክፍሉ ዳኘው'ዩ ነይሩ። ምስ 'ዘይእድብቲ' ከኣ ቪድዮ ክሊፕ ብሓንሳብ ተዳልዩለን፡ ብሓንሳብ ተዘርጊሐን።

ዝገርመካ ቪድዮ ክሊፕ ናይ'ዛ ደርፊ ክንሰእል፡ ናብ'ቲ ልክዕ ዝመሳሰል በረኻታትን ምድረበዳታትን ክንከይድ ነይሩና። ብጣዕሚ ኣሸጋሪን ብጸገማት ዝተመልአን ነይሩ። ማኪና ኣርባዕተ ግዜ ኣብ ሑጻ ተሸኺላ ብዙሕ ተሸጊርና። ካልእ ክዛረበሉ ዘይደሊ ከቢድ ፈተነ'ውን ገጢሙና።

ብድሕር'ዘን ደርፍታት ኣብ ሳንሻይን ሆቴል ዘዳለኻዮ ምርኢት ነይሩ። ተቐሪጹ'ውን ተዘርጊሑ ነይሩ።

እወ ... ነዘን ኣቐዲምና ዝገለጽና'የን ደርፍታት ዝመወለኒ ዩኤል ተኽለ ወናኒ Ella records እዩ። ምስኡ ተዘራሪብና ሓደ ኮንሰርት ክነዳሉ ተበጊስና። ብድሕሪኡ ምስ ሙዚቀኛታት ብምኳን ካብ ኣስመራ ወጺእና፡ ንዓሰርተ መዓልታት ተዓጺና ኣርባዕተ ደርፍታት ኣዳሊና።

ኣብ'ቲ ምርኢት 'ዘይእድብቲ' ትብል ናተይ ደርፈን፡ 'ሰብ ንኹብዱ ጥራይ ኣይኩነን ዝነብር' ትብል ናይ ነፍስሄር ስነጥበበኛ መም. ኣልኣሚን ዓብደለጢፍ ከምኡ ከኣ፡ 'ሓንቲ'ያ ስግዳነይ' ትብል ደርፈን ምስ ተመስገን ግደ ዘዳለናያ 'ኣለናዶ' ትብል ቅዲ ሂፕሆፕ ዝሓዘትን ኣቕሪብና። ጽቡቕ ዝኾነ ምርኢት ድማ ነይሩ። እታ 'ሓንቲ'ያ ስግዳነይ' ትብል ደርፊ ካብ'ቲ ናይ ፍቕሪ ኣርእስቲታት ፍልይ ዝበለት፡ ንመንእሰያት ሞራል እትህብን ኣብ ትሕቲ ፈጣሪ እንተሰሪሖም ክዕወቱ ከምዝኽእሉ ሞራል ትህብ'ያ። እታ ሓሳብ ንገብርሂወት ጸሃየ ምስ ኣካፈልክዎ ጽቡቕ ገይሩ ገጢምዋ። ቤንሁር ፍስሃየ ድማ ዘይምዋን እቲ ሙዚቃ'ውን ኣወሃሂድዎ።

### 'ሓንቲ'ያ ስግዳነይ' ካብ ትብል ደርፍኻ ገለ ክንጠቅስ?

በይነይ መዓስ ኰይነ ኣይኰንኩን ንበይነይ

ፈጢሩ ዘይምንን ፈጣሪ ኣሎ ምሳይ

ቤተይ ንኸዕኑ ኣይሂ ተወረደ

ደኒነ ኣይፈልጥን ዋላ'ውን ሰንቢደ

ጸገምን ፈተነን ተበዝሐ ተጽዕኖ

ክስዕሮ'የ ኩሉ ከም ትኪ ከብንኖ"

**ኣብ'ቲ ምርኢት ቃለ መሕትት'ውን ኣካዪድካ ነይርካ። ልሙድ ዘይኮነ'ውን ብዛዕባ ሓዳርካን ውልቃዊ ህይወትካን**





**ተዛራብካ ነይርካ። ኣገዳስነቱ እንታይ'ዩ?**

ደልየዮ ወይ መሪጸ ዝገበርክዎ ነገር ኣይነበረን። ብዙሕ ግዜ ብዛዕባይን ብዛዕባ ውልቃዊ ህይወተይን፡ ካብ ምንታይ ከም ዝብገስ ዘይፈልጦ ዘረባታት ነይሩ። ኩሉ ስነ ጥበባዊ ስራሓተይ'ውን ምስኡ እናተተሓሓዘ ይሸገር ነይረ። ነቲ ዝበሃል ነገራት ምናልባት ምንጻር የድልዮ ይኸውን'ዩ ኢልና ስለዝሓሰብና ኢና።

**ውጽኢት ናይ'ቲ ኮንሰርት ከመይ ነይሩ?**

ኣነ ብወገነይ ኣዝየ'የ ዓጊበሉ። ኣብ ውሽጢ ዓሰርተ መዓልታት ከምኡ ከነዳሉ ምኽኣልና ጽቡቕ'ዩ። ኣነ ልዕሊ ኩሉ ነገር ብቐጥታ ምድራፍ ይፈቱ'የ። ፍቕሪ ናይ መድረኽ ኣለኒ። በዚ ኸኣ ዝዓበየ ኮንሰርት ንምድላው ዘኽእል ተመኩሮ ኩይኑኒ'ዩ።

**ናይ መም. ኣልኣሚን ዝደደገምካሉ ፍሉይ ምኽንያት ይህልወካዶ?**

ብርግጽ! ኣነ ንሰማዒ መሃሪ ዝኾኑ ትሕዝቶ ዘለዎ ደርፍታት ከቕርብ ደስ ካብ ዝብለኒ'ዩ። እዛ ደርፊ ኸኣ ከምኡ ዝበለ ሓይሊ ዘለዋ'ያ። ክደግማ ዘበገሰኒ ምኽንያት ድማ ንሱ'ዩ።

**ብዛዕባ'ዛ ኣብዚ ቀረባ እዋን ዝዘርጋሕካያ 'ጉያ ጉያ' ዘርእስታ ደርፍኻ ክነዕልል።**

እዛ ደርፊ ናይ ብርሃነ ዘሚኤል (ወዲ ናዙ) ስራሕ'ያ። ምስኡ ምስ ተላለና፡ ብዙሕ ጥዑማት ፍርያት ኣስሚዑኒ። መሪጸ ዝሰራሕክወን ኣለዋ። እዛ 'ጉያ ጉያ' ትብል ደርፊ ብፍላይ ብኹሉ ነገራ ፈትየያ - ምሳይ ትኸይድ ኩይና ረኺበያ። ምስ ጊደዎን ምስ ሰራሕናያ፡ ደሓር ብኸመይ መንገዲ ምኳኑ ኣይፈልጥን ንሳን 'ስገመይ' ትብል ካልእ ንጽል ደርፍን ብሳምፕል ተዘርጊሐን። ከምኡ ምስ ኩነ ተቐላጢፈ እታ ማስተር ክውድኣ ነይሩኒ።

ነታ ኣውድዮ ንዘርግሓዮ ተባሂልና ድማ ዘርጊሕናያ። ዝገርመካ ብተኣምራታዊ ዝኾነ ገስጋስ፡ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሰሙን ከባቢ ሓደ ሚልዮን ተኸታተልቲ ረኺባ። ንዓና'ውን ፍጹም ገሪሙና። ዘይተሓሰበ ኣብ ብዙሕ ሃገራት ኣብ ናይ ቢልቦርድ ደረጃታት ክትኣቱ ክኢላ። ቅድሚኡ 'ሰብ እንታይ ዘይብለ' ኣብ ውሽጢ 20 መዓልታት ፍርቂ ሚልዮን ተኸታተልቲ ረኺባ ነይራ። 'ጉያ ጉያ' ግን ብዘይ ዝኾነ ቪድዮ ክሊፕ ነዚ ሰይራቶ። ክሳብ ሕጂ ልዕሊ 6 ሚልዮን ሰማዕቲ ረኺባ ኣላ።

**ናይ መጻኢ መደባትካ እንታይ'ዩ?**

ኣብ'ዚ ቀረባ እዋን፡ ነታ 'ሓንቲ'ዩ ስግዳነይ' ትብል ደርፈይ ምስ ካልእ ሓዳስ ኮሜድያዊ ትሕዝቶ ዘለዋ ባህላዊት ደርፊ ምዝርጋሕ'ዩ።

ኣብ ወርሒ ግንቦት ናይ 2018 ድማ ነታ ነዊሕ ዝሓዝክዋ ኣልበመይ ናይ ህዝቢ ምዝርጋሕ'ዩ።

**ኣልበምካ ከመይ ዝበለ ትሕዝቶታት ዘለዋ'ያ?**

ዝተፈላለየ ቅዲታት ዝሓዘት'ያ። ምስ ዝተፈላለዩ ሞያውያን ኩይነ እየ ሰሪሐያ። ከምኡ ብምኳኑ ብዙሕ ፍልልያትን ትሕዝቶታትን ኣለዋ። ገለ ናተይ ሓሳባትን ዜማታት'ውን ኣለዋ። ሸሞንተ ደርፍታት ዝሓዘት'ያ። ብዙሕ ትሕዝቶታታ መሃሪን ተስፋ ዝህብ መልእኽቲታትን ዘለዋ'ያ።

**ናሆም ከም ደራፋይ እንታይ ዓይነት ደርፍታት'ዩ ክደርፍ ዝደሊ?**

ክልተ ነገራት ክደርፍ እደሊ። እቲ ቀዳማይ ኣብ ክውን ነገር ተበጊሱ ዛንታ ዝነግር ክኸውን እንክሎ፡ እቲ ካልኣይ ከኣ መሃሪ ዝኾነ ትሕዝቶ ዝሓዘለ።

**ብቐጥታ ወይ ላይቭ ናይ ምድራፍ ዓቕምኻ ከመይ'ዩ?**

ኣነ ከም ኣተሓሳስባ፡ ነቲ ኣብ ስቱድዮ ዝቐርጾ ደርፍታት ኣብ መድረኽ ክደግሞ ኣለኒ'የ ዝብል። ኣምላኽ ይመስገን ድማ፡ ኣብ ከምዚ ኣይጽገምን'የ።

**ዓቕምኻ ንኸተዕቢ እንታይ ትገብር?**

ናይ ዕድል ነገር ኩይኑ፡ ንሕና ንሙዚቃ ብትምህርቲ ኣይኮናን ዓቢናሉ። ግን እቲ ናይ ጉጅለ ባህሊ ስራሕን ቀጻሊ ልምምዳትን ኣብ ገለ ደረጃ ኣብጺሑና'ዩ። ነዚ ድማ'የ ክሳብ ሕጂ ዝቕጽሎ ዘለኹ። ቀጻሊ ኑብሰይ ንምዕባይ ኣብ ስራሕን ልምምድን'የ ዝጽመድ።

ምስ ብዙሓት ደረፍትን ሙዚቀኛታትን ምርኻብ ድማ፡ ልዕሊ ኩሉ ንዓይ ቤት ትምህርተይ'ዩ። ድምር ናይ'ዚ ኩሉ ጻዕርታተይ ድማ ካብ ህዝቢ ሞሳ ኣይሰኣንኩን።

**ኣብዚ ሕጂ እዋን ዝበዝሐ ኣብ ጓይላ ኢኹም ጸቒጥኩም ትሰርሑ ዘለኹም። እንታይ'ዩ እቲ ምኽንያት?**

እወ ኣብ ጓይላ ንጸቅጥ ኣለና። ምኽንያቱ ጓይላ ከም ቅዲ ፍሉይ ወኒ ዘለዎ'ዩ። ዋላ ወጻእተኛታት ጓይላ

ክድረፍ እንከሎ ገለ ወኒ ይሰምዖም'ዩ። ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ከኣ፡ ጓይላ ብብዙሕ መንገዲ ስለዝማዕበለ ዝያዳ ተሰማዒ'ዩ። ኣነ ንኣብነት ክሳብ ሕጂ ሽዱሽተ ጓይላ ናብ ህዝቢ ኣቕሪበ ኣለኹ፡ ኣርባዕተ ከኣ ሞደርን። እቲ ዝያዳ ተሰማዒ ግን እቲ ጓይላ'ዩ።

**ፍሉይ ኣጋጣሚ?**

ኣብ ካምፖፖሎ መርዓ እናሰራሕኩ ዘጋጠመኒ'ዩ። መርዓውቲ ኣብ ምእታዎም ብምንባሩ ተብተብ እናበልና ኢና ንዳሎ ነይርና። ሕጂ ሓደ ቈልዓ ብፍሉይ ይጥምተኒ ነይሩ። ብዙሕ ግዜ ይመላለስ፡ ኣጠማምታኡ ኣይተቐየረን። ዘሰንብደካ ኣጠማምታ'ዩ ነይርዎ። ደሓር እናጠመተኒ 'ጫጬ' ኢሉ ይበኪ።

ደሓር ዕረፍቲ ስለዝሃልኣኒ፡ ንኣደኡ 'እንታይ ኰይኑ'ዩ?' ኢለ ይሓታ።

'ናህም ናትና እንድዩ፡ እንታይ ኰይኑ ካብ ተለቪዥንና ወጺኡ' ኢሉ'ዩ ዝበኪ ዘሎ ትብለኒ። ኩነታቱ ተንኪፉኒ።

ደሓር፡ 'በቓ ንስኻ ኣብ'ዚ ስለዘለኻ'የ መጺአ እምበር፡ ተመሊሰ ክኣቱ'የ' ኢለዮ። ምሉእ ምርኢት ግን፡ ክበኪ ውዒሉ። ኣነ ከኣ ኣይደረፍ ወዲአዮ። ደሓር ግን ኣብ ገዛ ምስ ከደ ናተይ ደርፌ ወሊዓትሉ። ብኸምኡ ተኣቢዱ - ደዊላ ምስ ነገረትኒ ከኣ ቀሲነ።

**ናህም ከም ሰብ ከመይ'ዩ?**

እንድዒ ሰብ'ዩ ክርድኣካ ዝኽእል። ካብ'ቲ ዘዕልሉኒ ግን ትሑትን ፈታዊ ሰብን ኰይኑ ይረኣየኒ።

**ደራፋይ እንተዘይትኸውን እንታይ ምኾነ ነይሩ?**

እንድዒ ንናህም ኣብ ዝኾነ ካልእ ሞያ ኣእትየ ክቐርጾ ኣይክእልን'የ።

**ብልጫታት ናህም?**

ጻዕራም'ዩ!

**ድኽም ጐድኑ?**

ሓፋር ምንባሩን (ሕጂ'ኳ 'መስገን ኣምላኽ ናበይ ከም ዝጠፍኣለይ) ካልእ ድማ ዝደለዮ ነገር ኣይዛረብን'ዩ። ዋላ ተበዲሉ፡ ዋላ ገለ ነገር ኣጋጢሙ ተዘራሪቡ ናይ ምፍታሕ ልምዲ የብሉን። ኩሉ ነገር ኣብ ውሽጡ'ዩ ዝገብሮ። እዚ ዝደኸመ ክፋሉ'ዩ። ነዚ ከዐርዮ ከምዝለዎ ድማ ይኣምን።

**ትፈትዎ ቅዲ ሙዚቃ?**

ብሉዝ'የ - ብፍላይ ናይ በዓል ቢቢ ኬንን ካልኦት ጸለምቲን

**ትፈትዎ ዓይነት ፊልም?**

ብዙሕ ተኸታታሊ ፊልም ኣይኮንኩን። ግን ካብኡ ናብኡ ኣክሽን ፊልም እፈቱ።

**ትፈትዎም ደረፍቲ?**

ብኣካል ኣብ ስቴጅ ክደርፉ ካብ ዘርኩብክሎም ቴድሮስ (እሩሩ)፡ ዳዊት (ሽላን)፡ የሃንስ (ወዲ ትኳቦ)፡ ካብ ደቀንስትዮ ድማ ብርኽቲ ደሞዝ። ብሓፈሻ ኣብሊጸ ዘድንቖም ግን የማነ (ባርያ)ን ኣብርሃም ኣፍወርቂን'ዮም።

**ካብ መዛኑኻ ደረፍቲኸ?**

ብዙሓት'ዮም።

**ክልተ ጥራሕ ክትጠቕሰለይ**

እዋእ! ሳባ ዓ/ማርያም፡ ሰምሃር የሃንስ ... ክልተ ኢልካ ደሪካለይ'ምበር ... ከምቲ ዝበልኩኻ ብዙሓት'ዮም ... ዕድመን ጥዕናን ይሃቦም፡ ካብ'ዚ ንላዕሊ ክበጽሑ።

**ካብ ናይ ደገኸ?**

ብኣደራርፋኣ ይኹን ናይ መድረኽ ኣተሓሕዛኣ ኮታስ ብኹለንትናኣ ዘድንቓ ቢዮንሰ'ያ።

**መንእሰያት ደረፍቲ ኣብ ሓድሕድኹም ዘለኩም ምድግጋፍ ወይ ምውድዳር ከመይ'ዩ?**

እወ ብዘይቃልዓለም ክዛረብ እንተደኣ ኾይነ፡ ምትሕግጋዝ ኣለና ኣይብልን'የ። ኣብ መጻኢ ከነማሓይሾ ዘለና'ዩ።

ኣብ ምውድዳር ግን ኣይኣምንን'የ። ኣነ ንናህም ምስ ዝኾነ ደራፋይ ከወዳድሮ ኣይደልን'የ። ብናቱ መንገዲ ክዓቢን ክዕወትን'የ ዝደልዮ።

**ዝተሓጕስካሉ ኣጋጣሚ?**

ገጽ ሚሌ ጓለይ ዝረኣኹሉ

**ኣብ መወዳእታ ኩተመሓላልፎ ትደሊ መልእኽቲ?**

ኑቶም ኣብ'ዚ ናተይ ዕድመ ዘለዉ ከመሓላልፎ ዝደሊ፡ ኣብ ዝኾነ ዓውዲ ነኺስካን ጽዒርካ እንትሰሪሕካን ኣብ ዓወት ከምዘብጻሕ ኣሚኖም ክሰርሑ ከምዘለዎም። ኑቶም ብሕጂ ዝመጽኡ ድምጻውያን ድማ፡ ኑቲ ንሕና ዘይረኸብናዮ ዕድል ናይ ትምህርቲ ክረኽቡን ክጥቀሙሉን እላቦ። ንሙዚቃ ብትምህርቲ እንተፈሊጥካዮ፡ ዝያዳ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ከም ዝብጻሕ'የ ዝኣምን።

የቐንየለይ!



## ኣኻዓየ

*መሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)*

# ገዓት ከልቢ

ከም ኣብ ካልእ ኣህዛብ፡ ኣብ ያታዊ ወግዕታት ሕብረተሰብ ትግርኛ ዝርከቡ ልምድታት እምብዛ ብዙሓት'የም። እቶም ብድብድቡ ንልቦናን ንናይ ምንብባር ስርዓትን ማእከል ዝገብሩ ልምድታት፡ ነቲ ዝነኣሰን ዝዓበየን ወገን ናይቲ ሕብረተሰብ ኣብ ክልተ ቀርኒ ናይቲ ባህሊ ብማዕረ ኩፉ የብልዎ። ከም ዝመዓዶን ከም ዝከባበርን ከኣ ይገብሩ። ከምቲ ዕድመ ይኹን ካልእ መለክዒ ናይቲ ሕብረተሰብ፡ ንደረጃን ጽልዋን ናይቲ ሰብ ዝገልጹ፡ ልምድታት ምስ ዝትግበሩን'ውን፡ እቶም ነቲ ወግዒ ዘሰላስሉ ሰባት ደረጃኦም ወይ ዕድመኦም ክልለ ይከኣል።

ነዚ ሓሳብ በቲ ኣብ ምዕራኽ ዝግበር ኣገባብ ክንወሃተመሉ ንኽእል። ዝዓርኩ ኣባጽሕ፡ ጸሚዶም ዝፈትሑ ክኾኑ ይድለ። ካብ ጽላል ወላዲኦም ዘይረሓቑ ኮትትና ዘይሓለፉ ደቂተባዕትዮ ጭራሽ ኣይዓርኩን። ከመይ ሲ ዕርክነት በሊዕካ ሰቲኻ ብምስዕሳዕ ጥራሕ ዝትግበር ኣይኮነን። ሓደ ወዲ ተባዕታይ ክዓርኽ እንከሎ፡ ናብ ዓዲ መርዓት ንምኻድ ጥራሕ ቅድም-ቀዳድም ድልዳለ የድልዮ። ጸኒሑ ድኣ ተሪፉ'ምበር፡ ክዓርኽ ዝደለየን ዝተደልየን ወዲተባዕታይ፡ ጉብዝናኡ ንኽፍልጥ ንመርዓዊ ወይ ንኻልእ ጉብዝ ሰፍሲፉ ክፈልዮ ይሕተት ነበረ። ነዚ መምዚኒ እንተሓሊፉ ከኣ'ዩ ንመርዓዊ ክዓርከሉ ዝኽእል። ከምኡ እንተዘይ ተገብረ'ውን፡ ኣሳርኻ ሳእኑ፡ ኣሰናትርኡ፡ ኣከማኽማ በትሩ፡ ኣሻቕጣ ወይ ኣሳፍያ ክዳኑ ብደቂቕ ይረኣ። እዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ትዕዝብትታት ናይ ምውሳድ ዕዮ፡ ብመርዓውን ኣዕሩኽ መርዓውን ወይ'ውን በቲ ሕብረተሰብ፡ ኣብ ዝተናውሐ ግዜ ዝግበር ምዘና ነበረ።

መኾሳይ'ውን ንዕርክነት ኣይምረጽን። ኣብ ዓዲ ምስ ዝረኸቦምን ዝረኸበንን ኣብራኹ እናዓጸፈ፡ ዘረባ ከቀባብል ዝውዕል መንእሰይ፡ ክዓርኽስ ይትረፍ፡ ናብ ዳስ መርዓዊ ኣትዩ ክበልዕን ክሰትን'ውን ኣጻዕድዩ ዝጥምቶ ኣይረክቡን። እዚ ከኣ ኣብቲ ሕብረተሰብ፡ መንእሰይ ድማ ብፍላይ፡ ሰንፍና ይኹን ካልእ ዘውጣይጣይ ንኸይተኣታቶ ተባሂሉ ዝግበር'ዩ። ካልእ እንተረኺብኩምሉ'ውን ጽቡቕ። ዓርኪ ተባሂሉ ምስ መርዓዊ ዝወፍር ጉብዝ፡ ዓቃልን ሓርናጽን ክኸውን ይድለ። ገይሶ ይኹን ካልእ ደፋፊእዎም ኣባትር ንዘልዕሉ መንእሰያት ዓዲ መርዓት፡ ስርንቕ ከይበለ ዘዘሕሎም ይኸውን። ነዘን ካልእን ዝፈልጥ ዝኾነ ኣካል ናይቲ ሕብረተሰብ ከኣ፡ ንኽዓርኽ ዝተመርጸ ጉብዝ፡ ኣብ ዓዱ ይኹን ከባቢኡ ዓቢ ተራ ከም ዘለዎ ይርዳእ። እቲ ዝዓርኽ ጉብዝ ካብ ሰለስተ ንላዕሊ ውላድ ከም ዘይብሉ'ውን የስተውዕል። ሰለስተ ዝወለደ ወዲተባዕታይ፡ ካብ ምዕራኽ፡ ወራድ መርዓ ናብ ምኻን ይሰግር። ምስ ግዜ ድኣ ጠፊኡ'ምበር፡ ሓደ ወዲተባዕታይ ሰለስተ ምስ ወለደ "ሸርሸር" ዝበሃል ነጸላ ጋቢ ብበዓልቲ እንዳኡ ይወሃቦ ነበረ። 'ነገረ ዓለም ይኣኽለካ' ዝብል ትርጉም ከኣ ይህልዎ። ብዓል ቤታ ሸርሸር ምስ ተኸድነ ብዓልቲ ቤቱ'ውን ድፍን ዝበሃል ትቕነን። ክልተኦም ከኣ ንዝተረፈ ዕድመኦም ኑብሶም ይፈኞዱሉ። እስከ መናእሰይ'ውን ኑብስኹምን ኑብሲ እንዳማትኩምን ፍቐዱ። ካልእ ሰብ ከምኡ እንተገበረ'ውን ዝብሎ የብሉን። 'ኣምዐሲያ ጭቃ ሒዝካ ትጸህ' ይምስል ንኸምዚ ዝኣመሰለ ዘረባ።

ገዓት ከልቢ ካብቶም ኣብ ወርሒ ጥሪ ዝዘውተሩ ዝነበሩ ወግዕታት መንእሰያት'ዩ። ንኽልቲኡ ጾታ ብማዕረ ዚጋልጽ ንገለ ነባቢኡ ባህ ዘዩብል ሕምብርቲ ወርሒ ጥሪ ከኣ ነበረ። ኣብ ቤት ሒማን ሕጽኖትን ዝካየድ ብምንባሩ ከኣ ዝያዳ ፍሉይ ይገብሮ። እቲ ወግዒ ኣብ ቤት ሒማ ምስ ዝጅመር ከምዚ ዝብል ጽዋ ይህልዎ። መርዓውን መርዓውን ንኽፋለጡ ኣብ ቤት ሒማ ማእሲ ይንጸፎም። መርዓዊ፡ መርዓት ጴና ሰብኣይ ከይሓለፈን ምስ ዝጸንሓኦ ንወዮ ኣዲኡ ትኹን ዓበይቲ ኣሓቱ ግዒተን ዘምጽኣሉ ገዓት፡ ብኽድኑን ቈብዑ ከይከፈተን ይመልሶ። በቲ ዜና ዝተሓጉሳ ኣደ መርዓውን ኣሞታትን ሓትኖታትን ከኣ ነቲ ብመርዓዊ 'ኡፍ' ተባሂልዎ ዝመጸ ገዓት ሓቢረን ይምገብኦ። ሓጉሰን ንምግላጽ ከኣ ንመርዓውን መርዓትን ዝሑል ማይ ሰኺቲተን ኢድ ዘይዓለቦ ሓርጭ ይግዕታ። ምስ ትኩ ናብ ቤት ሒማ ንዝመጸ ገዓት፡ ዓርኪ ርእሲ ይኽበሎ። ንመርዓውን መርዓትን ኣእዳዎም ኣሕጺቡ ከኣ ገዓት የቕርሶም። መርዓዊ ኣቐዲሞም ንመርዓት፡ ሰለስተ ኮላሶ የቕምሰወን። መርዓት ከኣ ካብቲ ሰዓት ጀሚረን ብኢድ ሰብእየን ክኾልሳን ካብ ኢድ ሰብኣየን ክጽበያን ንቡር ይኸውን። መርዓዊ ንመርዓት ምስ ሰለሰወን፡ ዓርኪ ርእሲ ንመርዓዊ ሰለስተ ድልዱል ኮላሶ ገዓት ብዘይ ዕረፍቲ ይምግቦም። መርዓዊ'ውን ንዓርኪ ርእሲ የቕምሰዎም። ብድሕር'ዚ እቲ ገዓት ናብቶም ብሽራት ክጽበዩ ዝጸንሑ ኣዕሩኽ ይወርድ። ኣቤት ሸዑ ዝደርፍዎ! ኣካ ንኻልእ መዓልቲ ይኹነልና።

መርዓት ዘስሕተን ረኺበን ሕማቕ መዓልቲ ዝወዓላ ምስ ዝኾና ግና ንመርዓውሰ ይትረፍ ንዓአን ባህ ዘዩብል ነገር ይፍጠር። ንሕማቕ መዓልቲ ኣለኹ ዝበላ መዓስ ይሕጉሳ። መርዓዊ ነቲ ኩነታት መርዓት ሕማቕ መዓልቲ ውዒለን ኢሎም እንተዘይ ተቐቢለምዎ፡ እቲ ብኣደ መርዓዊ ተወድዩ ወይ ተሰሪሑ ዝመጸ ገዓት ከይተጣዕመ ከምኡ ኢሉ ይሓድር። መርዓዊ ንመኽደን እቲ ገዓት ከፊቶም፡ እቲ ገዓት ሃህ ኢሉ ከም ዝሓድር ይገብሩ። ንዘጋጠሞም ከኣ ብምኽፋት ገዓት ይገልጽዎ። ወረ ቤት ሒማ ከይሰምዐ ዝሓደረ ሰብ፡ ቤት ሒማ ንገሆ ምስ ተኸፍተ ክልተ ነገር ይሰምዕ። ገዓት ከይተበልዐን ብኽፍቱን እንተሓደረ መርዓዊ ከምዘይተሓጉሱ ይፈልጥ። ክሳብ ንገሆ ገዓት ከይተበልዐን ብኽድኑን

እንተጸኒሑ ከኣ ሕመቕ መርዓዊ ምዃኑ ኑቲ ወግዒ ዝፈልጥ የስተውዕል። ካብዚ ክልተ ዝተባህለ ዝወጸ እውን ክኸውን ይኽእል። ቀድም ቀዳድም መርዓት ንእሽቶ ምስ ዝኾና ዓርኪ ርእሲ ንመርዓዊ ብፍቶት ይኹን ብጉነጽ ናብ መርዓት ኣየቕርቦምን። መርዓት እኽልቲ ኩይነን ምስ መርዓዊ ዘየቕርብ ምኽንያት እንተሃልይወን'ውን ከምኡ። እዚ ኩሉ ዝተባህለን ነዓይ ጥራሕ ብዘትረፍክዎ ወሰኽን፡ እቲ መርዓት ክቐምስኦ ተባሂሉ ዝተሰርሐ ገዓት ኣይብላዕን። ብፍላይ እቲ ምኽንያት ምስ ዘይምሕጓስ መርዓዊ ዝተሓሓዘ ምስ ዝኸውን፡ ምድሪ ውግሕ ክብል እንክሎ፡ እቲ ብኢድ ወሓለታት ዝተዳለወ ገዓት ናብ ጉድፍ ይጉሓፍ። እተመረቐ ከልቢ ከኣ ይቑርሶ። እቲ ሰብ ዝተሓሰሞ ገዓት ቤት ሒማ ከኣ'ዩ፡ ገዓት ከልቢ ዝበሃል። ብዘዕባ'ዚ ዝሓናፈጥክዎ ነበረ ካብ ዝበሃል'ውን ግዜ ዝወሰደ ያታ፡ ሻሂ ተሰትዩኒ መንእሰያት እንተሃሊኹም ብዘይ ሰኽፊ ከነውግዓሉ ኢና። ኣብ ዝመጽእ 'ገዓት ኣዳሎ' ዝብል ወግዒ ክጸውየኩም'የ፡ የጽንሓንን የጽንሕኩምን።

ተዛረብ ከዓ መጸኒ

# ሕልፎት ድኣ ይተርፍ'ወ

እቲ ንሱብ ከናብር ብሱብ ዝተኣታቶን ዝተርፍን ባህሊ'ሞ ይጽንሓልና፡ ሱብ ንባዕሉ'ውን ካብ ምንባር ይተርፍ'ዩ። 'ይመውት ግዲ' ይብሉ ኣቦይ ሃይለ ገደላ ኑብሶም ይመሓር። ኣብ ሓደ ጽውጽዋይ፡ ልዕሊ'ቲ ቡቲ ኣንበሳ ዝሕሎ ዝነበረ ንጉሱ፡ እቲ ኣንበሳ ምስ ሞተ፡ ዝያዳ ተሓዚዙ። ሕጂ'ውን ሓልዮት ናይ'ቲ ኣንበሳ ኣይኩነን ንክበርቲ ዝርንዝሕ ዘንብዐ። እቲ ንጉስ ህይወት ሰኸዐ ድሕሪ ክልተ ዓመት ናብ ዓለም ምስ ተመልሰ ብሱብ ስለዝሕሎ'ዩ። ኣብሪ እቲ ዓዲ ዘበለ ኸኣ ንስም ኣንበሳ እናልዓለ ኑቲ ጸኒሑ ዝጅምሮ ሓለዋ ንጉስ ምረቱ ካብ ምዝኮር ዝተላዕለ ፊቕ ኢሉ ይበኪ ነበረ። ከምዚ ኢለ እንታይ ክብል ከም ዝደለኹ ንዓኹምስ ይትረፍ ንዓይ'ውን ኣይርደኣንን። እዚ ከኣ ኑቲ ሕልፎት ይትረፍ ዝብል ዘረባ ምኽኒት ምስ ሰኣንኩሉ ዘጋጠመኒ ሓሳባት ናይ ምትሕሓዝ ጸገም'ዩ።

ኣንቡቡቲ እዚ መጽሔት እንታይ ትብሉኒ'ኳ ይርደኣኒ እንተኾኑ፡ ኣነ ምስ ዩም ሕልፎት ይትረፍ ዝብሉ ሰባት ወይ መንእሰያት ይሰማማዕ'የ። ከመይ ሲ ሕልፎት፡ ኣዕሩኽ ኣብ ልዕሊ መርዓዊ ወይ ብዓልቲ ቤቱ ንዘለዎም ፍቕሪ ወይ ክብሪ ንምግላጽ ኢሎም ዝጉብርዎ ወግዒ ወርሒ ጥሪ'ዩ ዝነበረ። ሎሚ ግና ከምቲ ቀደም ብምልኣት ልቢ ዘኩብር መንእሰይ ክሱብ ዘይሃለወ፡ ሕልፎት ምትራፉ ንመን የሕምሞ! ኣብ ሕልፎት ወይ ከኣ መርዓ ብሓፈሻ፡ ስእሊ ወሲድካ ጥራሕ ምኻድ ዝብል መረዳእታ ካብ ሰረጸ፡ እንታይ ይዓብስ ሕልፎት ንምኻድ ትንፋስካ እትሓልፍ። ቡቲ ሓደ ወገን ኩሉ ዝነበረ ያታ ዝገበርካ ጌርካ ክዕቀብ ኣለዎ ምባል'ኮ ጥቃወ ኣይኩነን። ሱብ ንዓርኩስ ይትረፍ ንኑብሱ'ውን ክዝክረሉ ኣብ ዝጽገም ማሕበረ ኣቃውማ እናተኑበረ፡ ኑቲ ካልእ ገጻት ህይወት ዝነበሮ ሕብረተሰብ ዝኑበረሉ ዝነበረ ባህሊ ክትደግም እናበልካ ምቅላስ፡ ብድምሩ ንቑደምን ሎምን ምርኻብ ማለት'ዩ። ግን ቀደም ቀደም'ዩ፡ ሎሚ ከኣ እንተሓመቐ ከም ቀደም ኣይኩነን። እዚ ዝተባህለን ካልእን ኣብ ግምት ኣእቲኻ ክዝረበሉን ክሕሰበሉን ዘለዎ ግና ዘሎ ይመስል። እቲ ቀደም ዝነበረ ናይ ምትሕግጋዝ ባህሊ ክቕጽል ኣለዎ። ዓርኪ ሕልፎት እንተተረፈን ሃልዩ ንሰኻ'ውን ካብ ምፋር እንተተረፍካ፡ ኣብ መዓልቲ መርዓ፡ ንመርዓዊ ይኹን ንመርዓት ክትሕግዝ ዝግባእ'ዩ። ሓደ ምሳኻ ዝዓበየ ይኹን ኣብ ከባቢኻ ዝኑብር መንእሰይ መርዓ ክገብር እንክሎ፡ እንታይ ሓሲመካ ኢኻ ኣብ ዳሱ ተተኺልካ ዘይትውዕል። ንዕዱማት ዘሳስዩ ሰባት ኣሽሓት ከፊሉ ከምጽእ እንክሎ ንስኻ ከም መንእሰይ እንታይ ትጉብር ኣለኻ ኣጥቢቕካ ምሕታት የድሊ። መርዓዊ፡ ዳስ ዝተኽሉን ዘፍርሱን ሱብ ጉልበት እናቑጸረ፡ ሻሂ ከተሰትዮ እንተቑጸርካዮ ምስ ምንታይ ይሕሱብ? ይረድኣዮም ኣይሰወጦም፡ ሓለፍቲ ይኹኑ መራሕቲ ሃይማኖት ከመይ ዝበልካ ድምጻዊ ምስ ናይ ድምጺ ኣቑሑትካ እንክለኻ፡ መርዓ ቴድሮስ እንክሎ፡ ኣብ መርዓ



ኣብርሃም ብዘተደርፈ ጓይላ ክትሰዕስዕ እንተሓደርካ ምስ ምንታይ ይቑጸር። ኣደ መርዓዊ ጽግሃና እንክላ፡ "DJ" ግና ኣብርሁተይ እናበለ ክደርፍ እንክሎ ሱቕ ዲኻ ትብል። ወላ ደሪፍካ ገንዘብ ኣይትክፈል፡ መርዓ-መርዓ እናኾድካ ጉሮሮኻ እንተጸረኻን ንሱብ መርዓ ብስሞም እንተጠቐስካን እንታይ ትኸውን? መርዓዊ ጸዩቓት ሕልፎት ሰዲዱ ዳስ መርዓት እንተበላሸው፡ ጸዩቓት ኣዕሩኽ ምስዳድ ይትረፍ'ምበር፡ ሕልፎት ይትረፍ ደዩ ክበሃል ዘለዎ። ነዚ ብሰንኪ ንቑጽ ይነድድ ርሑስ ጥራሕ እንተተመሰሎ ይኣኽሎ ደዩ?

ኣብ ሓደ ንሓድሕዱ ዘይተሓተት ሕብረተሰብ፡ ሓደ ምስ ኣብ ከባቢኡ ዘለው መንእሰያት ካብ መዓልካ ሓደርካ ዘይሓልፍ ምቅርራብ ዘለዎ መንእሰይ፡ መርዓ ቈጺሩ ሕልፎት እንተዘይ ሰደደ መን ይሓመሉ። ሕልፎት ንኽኸዱ ብገንዘብ ዝቑጸሩ ዕሉላት ወፋሮ እንተምጺአ መን ይሓፍር። ንመርዓዊ ዘይፈልጥዎ፡ ምስ ሰድራ መርዓዊ ብገጽ ዘይፋለጡ፡ ካብ ዝኾነ ተኣርዮም ሕልፎት ዝወፍርሉ መርዓታት ኣይረኣኹምን ዲኹም። እንተሃሊኻ እንታይ ዘይትርኢ! ሱብ ኣብ ዘለዎ ከባቢ ከም ዘይዓቢዩ፡ መሓዙት ዝኾናኣን ሰለስተ ደቀንስትዮ ዝሰኣና ከም ዝረኣናኸ ምተዛረብና፡ ግን ይጽንሓልና። ተሰካር ወይ ዓሰርተ ክህሉ ዘይተቓወሙ መራሕቲ ሃይማኖት፡ ሓማውቲ ይትረፈ እንተበሉ፡ ተገሪምካ ጥራሕ ደዩ ዝሕለፍ? ኣረ ምተዛረብኩ? ተዛረብ ክመጸኒ እንክሎ ልቢ ዘውጽእ ኩይነምበር፡ ነገር ሕልፎትን ካልኦት ያታታትን ምስ ተላዕለ ድኣ ተዛሪብካ ዶ ይውዳእ'ዩ?

## ኣነቓቓሒ ዛንታ

# ሕልምኻ ክሰርቁኻ ኣይተፍቅድ

ዊንታ መንግስ

ሞንቲ ሮበርትስ ዝብሃል ኣብ ሳን-ሲሮ ኣፍራስ ዘፍሪን ዘላምድን ዓቢ መሬት ዘሎዎ ዓርኪ ኣሎኒ። ኣብ ሓደገኛ ኩነታት ንዘለዉ መንእሰያት ዝውዕል ገንዘብ ኣብኡ ኩይነ ክእክብ ፈቒዱለይ። መወዳእታ መዓልቲ ኣብኡ ዝነብርኩሉ፡ ዕላል ከፊቱለይ። ዋላ'ኳ ተሃዊኽ እንተ ነበርኩ ከይተረዳኣኒ ክሰምዖ ጀሚረ።

"ንጀኽ ኣፍራሰይ ክጥቀመሎም ከም ዘፍቀድኩሉ ትፈልጥዶ? እቲ ዛንታ ካብ ሓደ ድኻ ወዲ ዓላሚ ፈረስ ዝጀምር'ዩ። ኣቦኡ ካብ ቦታ ናብ ቦታ እናኸደ ኣፍራስ ይዕልም፣ ካብ ቦታ ናብ ቦታ እናኸደ ንውድድር ዝኸኑ ኣፍራስ የዳሉ ብምንባሩ፡ ናብራ ሰበኽሳግም'ዩ ነይሩዎ። ናይዚ ቈልዓ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲ ክተዓናቐፍ ግድን ኮነ። ኣብ 11 ክፍሊ ጽባሕ እንታይ ክኸውን ይደልን እንታይ ከም ዝገብርን ዝገልጽ ጽሑፍ (paper) ከቕርቡ ተሓቲቱ ነበረ።"

"ኣብታ ለይቲ ኸኣ ሸውዓተ ገጻት ንሽቶኡ ዝትንትን ጽሑፍ ዝመልአ ወረቐት ኣዳለወ። ሓደ መዓልቲ ሓደ ዓቢ ኣፍራስ ዘፍርየሉ - 800,000 ትርብዒት ሜተር - ናይ ሕርሻ መሬት፡ መዕረፊ ኣፍራስ፡ (መለማመዲ ኣፍራስ፡ መጋለቢ ኣፍራስን ካልእን ዝኸዉን)፡ 3600 ትርብዒት ሜተር መንበሪ ገዛ ክውንን ብእኡ ክናበር ከም ዝደሊን ዝገልጽ ድማ ነበረ። እዚ ሸውዓተ ገጻት ዝሓዘ ጽሑፍ ምስ ወደአ ልቡ ዓረፈሉ፣ ብርቱዕ ሓጐስ ከኣ ተሰመዮ። ንጽባሓይቱ ድማ ናብ መምህሩ ኣረከበ። ድሕሪ ክልተ መዓልቲታት እታ ንሕልሙ እትገልጽ ወረቐት ኣብ ላዕሊኣ ብቀይሕ ፒሮ "F" - 0 ፣ ኣብ ትሕቲኡ ኸኣ 'ድሕሪ ክፍሊ ርኸበኒ፡' ዝብል ተወቒጡዎ ረኣየ።"

"እዚ ቈልዓ ምስ ሕልሙ ድሕሪ ትምህርቲ ናብ መምህሩ ብምኻድ፡ 'ስለምንታይ F ይወሃበኒ?' ብምባል ሓተተ።

'እዚ ካብ ሓቂን ኩውንነትን ዝረሓቐ ሕልሚ እዩ። ንስኻ ገንዘብ የብልካን፣ ካብ ሰበኽሳግም ህይወት ዘሎዋ ስድራ እተወለድካ፡ ዝኾነ ጺጋታት ዘይብልካ፡ ዝውረስ ገደና ዘይብልካ፡ ከመይ ኣቢለ ክኣምነካን ክቕበሎን። ሕርሻ ኣፍራስ ክትገብር'ኮ ዘይተኣደነ ገንዘብ'ዩ ዘድሊየካ። ክንዲኡ ዝኣክል መሬት ዘግዝእ ገንዘብ የድልየካ፣ ኣፍራስ ክትገዝእ ኢኻ፡ ምስ ጽሩያት ዓሌት ከተዳቕል ኣዝዩ-ኣዝዩ ብዙሕ ገንዘብ የድልየካ፡ ዘይተኣደነ ናይ ግብሪን ካልእን ትኸፍሎ ኣሎ። ነዚ ክትገብረሉ እትኽእል መገዲ የብልካን። ስለዚ ወረቐትካ ናብ ኩውንነት ዝቐረበ ሸቶ ዝገልጽ ገይርካ ኣማሓይሽካ እንተ ኣምጺኻያ፡ ጽቡቕ ክሓስበልካ እየ፡' ብምባል ኣፋነዎ።"

"እዚ ቈልዓ ንገዛ ከይዱ ነዊሕ ሓሰበ። ዝገብሮ ኸኣ ጨነቖ። ናብ ኣቦኡ ብምኻድ እንታይ ክገብር ከም ዝኽእል ምኽሪ ክህቦ ሓተቶ። 'ወደየ፡ እዚ ከም ዝመስለኒ ኣገዳሲ ውሳኔ'ዩ። ባዕልኻ ቀስ ኢልካ ኢኻ ትሓስበሉ፡' ብምባል ባዕሉ ክውስን ሓደጎ። እንታይ ክውስን ክሓስብ ሰሙን ሓለፈ። ኣብ መወዳእታ ነታ ኣቐዲሙ ዘዳለዋ ወረቐት ዝኾነ ለውጢ ከይገበረ ናብ መምህሩ ከደ።"

"'መምህር ንስኹም 'ኤፍ'ኩም ኣክቡ፡ ኣነ ኸኣ ሕልመይ ክእክብ'የ፡' ብምባል ሕልሙ ከም ዘይቅይር ነገሮም።" ድሕሪ ምባል ናባይ ጠሚቱ።

"እዚ ዛንታ ዝነግረካ ዘለኹ ኣብ 360 ትርብዒት ሜተር ገዛይ፡ 800,000 ትርብዒት ሜተር ገደናይ እናረኣኻ ኮፍ ኢልካ ስለ ዘለኻ'የ። እታ ናይ ካልኣይ ደረጃ ሕልመይ ዝሓዘት ወረቐት ኣብ ፍሬም ኣእትየ፡ ኣብ ልዕሊ'ቲ መስሓን ሓዊ እንሃለትካ፡" በለኒ። "እቲ ዝበለጸ ክፋል ናይዛ ዛንታ ክነግረካ፡" በለኒ ናይቲ "F" ዝሃቦ መምህሩ ኣጋጣሚ ክሰምዕ እናተሃንጠኹ።

"ክድሚ ክልተ ዝሓለፉ ክራማት እቲ መምህር 30 ዝኾኑ ጉጅለ ተማሃሮ ሒዙ ኣብዚ ደንበይ ንሰሙን ተዘናጊዑ። ክኸይድ እንከሎ ከኣ፡ 'ርኢኻ ሞንቲ፡ ኣብዘን መምህር ዝነበርኩለን ዓመታት፡ ሰራቒ ሕልሚታት'የ ነይረ። ናይ ብዙሓት ቈልዑ ሕልሚ ኣጥፊአ'የ። ጽቡቕ ኣጋጣሚ ኮይኑ ንስኻ ተቢዕካ ሕልሚኻ ኣይገደፍካዮን፡' ኢሉኒ። ስለዚ ንስኻ'ውን ንውሽጢኻ ስማዕ፣ ንዕኡ ኸኣ ሰዓብ። ሕልሚኻ ክሰርቁኻ ኣይተፍቅደሎም፡" በለኒ። ኣመስጊነ ከኣ ተሰናቢትኩዎ።

ምንጪ፥ www. Buzzel. com/ Students' stories

## ተክኖሎጂ

ሚካኤል በርሀ

# 9 ምኽንያታት ጠንቂ ምዝሓል ዋይፋይ (wi fi)

ዋይ ፋይ ዝበሃል ኣገባብ ኣጣቓቕማ ኢንተርነት ኣብዚ እዋንዚ ዝያዳ ህቡብን ኣገዳሲ እናኾነ ዝመጸእ ዘሎ ፍርያት ናይ ቴክኖሎጂ እዩ። እዚኣገባብ እዚ ኣብ ዝተወሰነ ርሕቀት ብምዃን ካብ ዝተፈላለዩ መርበብ ሓበሬታታት ዘድልየካ ሓበሬታ ክትወስድ ዘኽእለካ ኮይኑ፣ ኣብ ዓራትካ ይኹን ኣብ ዝምችኣካ ቦታ ብምዃን ክትጥቀም ዘፍቅድ ብምዃኑ እቲ ካልእ ብልጫኡ እዩ። ዋይፋይ ኣብ ሞንጎ እታ ሒዝካያ ዘለኻ ንብረት (ሞባይል፡ ታፕሌት፡ ላፕቶፕን ካልኦን)ን እቲ ኢንተርነት ዝዘርግሕ መሳርሕን ዘራኽብ ወጽኢት ቴክኖሎጂ እዩ። ንሓይሊ ዋይፋይ ዘናኽሙ ብዙሓት ምኽንያታት እኳ እንተለዉ ንሎሚ ግና ዝም ትሽዓተ ኣብዚታት ተኸታተሉ፥

1. ኣቀማምጣ ራውተር (router) ማለት እታ ናይ ኢንተርነት ምንጪ ዝኾነት ንብረት ወሳኒ እዩ። ኣብ ሓደ ትሕት ዝበለ ቦታ እንተድኣ ኣቐሚጥካያ እቲ እትፍንዎ ዌፍ ክሰጉት ስለዘኽእል ሓይሊ ናይቲ ክትረኽቦ እትኽእል እናተዳኸመ እዩ ዝመጽእ። ወይ'ውን ጠቕለሉ ክሰጉት ይኽእል እዩ። ስለዚ ብዝተኻእለ መጠን ራውተር ኣብ ብርኽ ዝበለ፥ ብምቑእ ኣገባብ ናብ ኩሉ ክትዕድሎ እትኽእል ቦታ ክትከውን ኣለዋ።

2. እቲ ካብ ራውተር ዝዘርጋሕ ዌፍ ብሓደ ኮንክሪት ወይ'ውን ብሓጺን ብዝተዓጽወ ቦታ ክሓልፍ ስለዘይክእል ብዝተኻእለ መጠን ካብዞም ነገራት ብምእላይ ኣብ ሓደ ካብ ኤሌክትሮኒካዊ ኣቑሑት ዘለዎ ቦታ ብምእላይ ክቕመጥ ኣለዎ።

3. ኩሉ ግዜ ካብ ራውተር እናረሓቕካ ክትከይድ ከለኻ እቲ እትረኽቦ ሓይሊ እናደኸመ እዩ ዝኸይድ። ስለዚ ዝያዳ ናብታ ራውተር ኣብ ትቐርበሉ ኢጋጥሚ ዝያዳ ሓይሊ ትረኽብ ማለት እዩ። ራውተር ብ360 ዲግሪ ዌፍ ስለእትሰድድ ብኹሉ ሸነኽ ናይታ ራውተር ኴንካ ክትጥቀም ይከኣል እዩ። ስለዚ ነታ ራውተር ካብ ኣብ ሓደ ጸግዒ ብምቕማጥ ክትጥቀመላ ካብ ምፍታን ኣብ ማእከል እንተቐመጥካያ ዝያዳ ተመራጺ ይጉበር። ኣብ ርእሱ'ውን ነቲ ካብታ ራውተር ዝፍኖ ሓይሊ ዘጠናኽር 'ሪፒተር` ዝበሃል ወይ'ውን ካልእ ዓይነት መሳርሒ ክትጥቀም ይከኣል እዩ።

4. ኣብ ከባቢና ካብ ዘለዉ ዝተፈላለዩ ኤሌክትሮኒካዊ መሳሪሒታት (ንኣብነት ካብ ሳትላይታት፡ ሞባይላት፡ ታወራትን ራውተራትን ክንጠቕስ ይከኣል እዩ።) ዝወጽእ ብዓይኒ ክረኣዩ ዘይክእሉን ብዙሕ ዘይነስተብሃለሎምን ሲግናልስ(signals) ንብርትዐ ዋይፋይ ብርኡይ ይጽልውዎ እዮም። ነዞም ኣብ ከባቢና ዘለዉ ተጻባኢቲ ሲግናልስ ሓይሊ ዘለዎ ማዕበል ዝርግሐ (band-width) ብምጥቃም ክንስዕሮም ይከኣል እዩ።

5. ማይክሮዌፍ ኦቨን (microwave oven) ኣብ ዘለወሉ ቦታ ዋይፋይ ብምሉእ ክዝርጋሕ ኣይክእልን እዩ። ብፍላይ ድማ እቲ ሞዴል ናይ ዋይፋይ ናይ ቀደም ሞዴል ምስ ዝኾውን። ምኽንያቱ ማይክሮዌፍ ኦቨንን ዋይፋይን ኣብ ሓደ ዓይነት ማዕበላዊ ምንብድባድ (frequency) ስለዝዝርግሑ። ስለዚ ብዝተኻእለ መጠን ራውተር ኣብ ከባቢ ኦቨን ዘሎቶ ቦታ ክትቕመጥ የብላን። ብተመሳሳሊ ምስ ብሉቱዝ (bluetooth) ኣብ ተመሳሳሊ ማዕበል ስለዝፍኖ ብዝተኻእለ መጠን ካብ ናይ ብሉቱዝ ከባቢ ክርሕቕ ኣለዎ።




6. ምናልባት ኣብ ግዝምትና ብፍጹም ዘይነበረ ክኸውን ይኽእል እዩ እምበር፡ እዞም ከም መጸባበቒ እንጥቀመሎም ናይ ክሪስማስ ብርሃናት ንሓይሊ ዋይፋይ የዳኽምዎ እዮም። እዞም ኣብ ዝተፈላለዩ ኢጋጥሚታት ንጥቀመሎም ብርሃናት ብፍላይ ድማ ውሑዕ ጥፍእ ዝበሉ ብርሃናት በቲ ዝተፍእዎ ኤሌክትሪክ ፊልድ ነቲ ካብ ራውተር ዝወጽእ ዋይፋይ ብውሑድ ዓቐን ክየዳኽምዎ ስለዝኽእሉ ብዝተኻእለ መጠን ካብ ከባቢ`ዞም ብርሃን ዝተፍኡ መሳርሒታት ክርሕቑም ኣለና።

7. ብዙሓ ተጠቃማይ ኣዝዩ ወሳኒ ረቛሒ እዩ። ካብ ሓንቲ ራውተር ዝዘርጋሕ ማዕበል ተጠቀምቲ ብዙሓት እንተኾይናም፡ እቲ ዝዘርጋሕ ማዕበል ተመቓቒሉ ይዳኸም። ስለዚ ካብ ከምዚ ዓይነት ጸገም ንምግልጋል፡ ወይ ቁጽሪ ተጠቀምቲ ክውሕዱ ኣለዎም ወይ ድማ ሓይሊ ናይቲ ካብ ራውተር ዝዘርጋሕ ማዕበል ክዓቢ ኣለዎ።

8. እቶም እተካይዶም ንጥፈታት ኣብ ምዝሓልን ምሕያልን ዋይፋይ ኣዝዮም ወሰንቲ እዮም። ንኣብነት ኣብ መስመር ኣቲኻ ጌም ምጽዋት፡ ዓበይቲ ፋይላት ካብ ኢንተርነት ምውራድን ካልኦን ነቲ ካብ ዋይፋይ እትረኽቦ ሓይሊ የዘሕሎ እዩ። ስለዚ ብዝተኻእለ መጠን ተጠቀምቲ ኣብ ዝጠዘሐሉ ኢጋጥሚ ፊኪስቲ ንጥፈታት ጥራይ ምክያድ ዝያዳ ተመራጺ እዩ።

9. ማይ ካብቶም ንሓይሊ ዋይፋይ ማለት ማዕበላዊ ዝርግሐ ዋይፋይ ብርኡይ ዝጸልዉ ጠንቅታት እዩ። ሰብ ድማ 60% ካብ ኣካላትና ብማይ ዝቖመ ከም ምዃኑ መጠን ንዝርግሐ ዋይፋይ ብዝተወሰነ ዓቐን ንጽልዎ ኢና። ስለዚ ብዝተኻእለ መጠን ራውተር ካብ ጻዕቂ ሰብ ዘለዎ ቦታ ክንእልያ ኣለና።

# ከም ሰብ ንቕሓት ዘለዎ ሮቦት ክምዕብል ይከኣል'ዶ ይኸውን፧

ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ንቑሕ ክፋል ወይ'ውን ዘይንቑሕ ክፋል ኣእምሮ ክበሃል ሰሚዕኩም ትኾኑ ኢኹም። ገለ ክኢላታት፡ ኣእምሮ ሰባት ካብዚ ልዒሉ ዝተጠቕሰ ንላዕሊ ክፋላት ክህልውዎ ይኽእል እዩ ዝብሉ ኣለዉ። ገለ ሊቃውንቲ ኣብዞም ልዒልና ዝጠቐስናዮም ኣቃውምዋ ናይ ኣእምሮ ምርኩስ ብምግባር፡ ሓደ ልክዕ ከም ናይ ሰብ ንቕሓት ዘለዎ ሮቦት ክመሃዝ ከም ዝከኣል ተስፋ ኣሕዲሮም ኣለዉ። ዋላ'ኳ ኣብዚ እዋን'ዚ ቴክኖሎጂ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ በጺሑ እንተሃለወ፡ ሮቦታት ይኹኑ ኮምፕዩተራት ነቲ ናይ ሰባት ዓቕሚ ኣይበጽሕዎን ዘለዉ።

ሮቦታት ንዓቕሚ ናይ ደቂ ሰባት ክበጽሕዎ ይኽእሉ'ዶ ንዝብል ኣካታዒ ሕቶ፡ ተመራመርቲ ናይዚ ዓውዲ`ዚ ንኣሰራርሓን ኣቃውማን ኣእምሮ ደቂ ሰባት እዮም ክጽንዑ ፈቲኖም። ኣብ መጽናዕቶም ምርኩስ ብምግባር ድማ ኣብ ሰለስተ ደረጃታት ከፋፊሎም እዮም ክርእይዎ ፈቲኖም። "ሊቃውንቲ ሓደ ንቑሕ ሮቦት ከማዕብሉ እንተደልዮም፡ ካብ ኣቃውማ ኣእምሮ ደቂ ሰባት ክብገሱ ኢና እንመክር።" ሊዮ ዝበሃል ኣሜሪካዊ ክኢላ ኒሮሳይንስ ነቲ ዘበገሶ ሓሳብ የራጉድ።

**ቀዳማይ ደረጃ** (level c0)፦

ኣብዚ ደረጃ'ዚ ዝሰርዑ ንጥፈታት ናይ ኣእምሮ ሰባት ከም ድምጽታት ምልላይን ምስማዕን፡ ናይ ገጽ ምልክታት ምርዳእ ከምኡ'ውን ዝተፈላለዩ ናይ ቀመር ንጥፈታት ምክያድ እዩ። እዞም ማዕቢሎም ዘለዉ ሮቦታት ነዚ ዝተጠቕሰ ደረጃ በጺሖም እዮም። ንኣብነት ዝተፈላለዩ ቅመራታት የካይዱ፡ ኣብ ርእሲኡ'ውን ዝተፈላለዩ ናይ ገጽ ምልውዋጣት ከንብቡ ይኽእሉ እዮም።



**ካልኣይ ደረጃ** (level c1)፦

እቲ ካልኣይ ደረጃ ናይ ኣእምሮ ደቂ ሰባት ድማ ንብዙሓት ተኽእሎታት ኣብ ግምት ብምእታውን ናትካ ቅመራታት ብምውሳኽን ውሳነ ምውሳድ እዩ። እዚ ዓይነት ዓቕሚ ብዝተፈላለዩ ሮቛሒታት ዝጽሎ እዩ። ካብ ተመኩሮን ካልእን ክጽሎ ይኽእል። ንኣብነት ሓደ ማይ ዝጸምአ ሓርማዝ ንውሰድ። ተመራመርቲ ሓደ ማይ ዝጸምአ ሓርማዝ፡ ማይ ኣበይ ከምዝረክብ (ዋላ ካብኡ ከባቢ 50 ኪ.ሜ ኣብ ዝርሕቕ ቦታ ይሃሉ)፡ በቲ ዘዋህለሎ ተመክሮን ዝዓቀቦ ተዘኩሮታትን ብተፍጥሮኣዊ ትዕድልቱ ካብ ከባቢኡ ዘንበቦ ክርድኦ ኣየጸግሞን እዩ። እዚ ዓይነት ጸጋ ኣብ እንስሳታት ብፍላይ ድማ ኣብ ሰባት ጥራይ ዝርከብ ሓይሊ እዩ። እዚ ዓይነት ብቕዓት ሮቦታት ገና ክበጽሕዎ ኣይከኣሉን ዘለዉ። እዞም ዝበልናዮም ሓበሬታታት ኣብ `ኮርቴክስ` ዝበሃል ክፋል ኣእምሮ እዩ ዝምመ። ስለዚ ነዚ ኣብ ኮትሬክስ ዝካየድ ሕልኽላኽ መስርሓት ብግቡእ እንተተጸኒዑ፡ ናብ ኮምፕዩተራትን ሮቦታትን ኮድ ክግበር ይከኣል እዩ።

**ሳልሳይ ደረጃ** (level c2)፦

ኣብዚ ደረጃ`ዚ ዝምቀል ስራሕ ናይ ኣእምሮ ወዲ ሰብ ድማ ነብሰ-ምፍላጥ(metacognition) ዝበሃል ንጥፈት እዩ። ሰባት ሓደ ነገር ምስ ገበሩ ካብ ጌግኦም ይኹም ዓወታታቶም ክመሃሩ ይኽእሉ። በዚ ድማ ደረጀኦም ካብ ናብ ግዜ ከዕብዩ ይኽእሉ። ሮቦታት ድማ ነዚ ደረጃ'ዚ ክበጽሕዎ ክኢሎም እዮም።

ብሓፈሻ ተመራመርቲ ናይዚ ዓውዲ`ዚ፡ ኣሰራርሓ ኣእምሮ ሰባት ብግቡእ እንተተጸኒዑ ሮቦታት'ውን ከም ሰባት ንቑሓትን ኩሉ ከገናዝቡ ዝኽእሉ ገይርካ ክትሃንጾም ከምዝከኣል እዮም ዝምድሩ ዘለዉ።

## ስፖርት

ኣማኑኤል ኣልኣዛር

# ሓምሻይ ፕሮፌሽናል ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ

- ኣብ 2018 ናብ ደረጃ ፕሮፌሽናል ዝበቕዐ እንኮ ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ
- ሓላው ልዳት ኮይነ ንሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ምወከልኩ
- ሻምፕዮን ኤርትራ 2014
- ኤርትራዊ መንእሰይ ራኢን ዕላማን ዝውንን እዩ

ኣማኑኤል ገብረእግዚኣብሄር ይበሃል። ወዲ 23 ዓመት መንእሰይ እዩ። ካብዛ ድሮ ጀሚርናያ ዘሎና ሓዳስ ዓመት 2018 ጀሚሩ ፕሮፌሽናል ተቐዳዳማይ እዩ። ነቶም ኣቐዲሞም ኣብ'ዚ ደረጃ ዝኣጥፉ ዘለዉ ኣርባዕተ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ መርሃዊ ቀዱስ፡ ናትናኤል ብርሃነ፡ መኽሰብ ደበሳይን ዳንኤል ተኽለሃይማኖትን ሰዒቡ 5ይ ኤርትራዊ ፕሮፌሽናል ተቐዳዳማይ ክኾውን በቒዑ።

3ይ ዲቪዝዮን ብኽለብ ኤለትሮላይት ድሕሪ ምብጋሱ፡ ብክለብ ኣሰቤኮ ተጠሚቱ ኣብ 2ይን 1ይን ዲቪዝዮን ድሕሪ ምስታፉ ጻውዒት ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ረኺቡ ኣብ ዝተፈላለዩ ዙራት ኣፍሪቃ ተሳቲፉ። ብፍሉይ ኣብ ዝተፈላለዩ ዙራት ኣልጀርያ ብዘመዝገቦ ዓወት ኣብ'ታ ሃገር ስሙ ግኑን እዩ። ኣብ 2014 ተዓዊቲ ዙር ኢንተርናሺናል በሊዳ። ኣብ 2015 ተዓዊቲ ኢንተርናሺናል ኮንስታንቲን ገለ ካብ'ቶም ብጫ ማልያ ዝለበሰሎም ውድድራት እዮም።




ኣብ ውሽጢ ሃገር ካብ ዘመዝገቦም ውሑዳት ዓወታት፡ ወዲ 20 ዓመት ኮይኑ ሻምፕዮን ኤርትራ 2014 ብምዃን ንስሙያት ፕሮፌሽናል ተቐዳደምቲ ረቲዑ ነታ ብባንዴራ ኤርትራ ዝወቀበት ፍልይቲ ማልያ ዝዓተረሉ ብቀዳማይ ደረጃ ዝስራዕ እዩ።

ኣብ ዝሓለፈ ክልተ ዓመት ምስ 2ይቲ ጋንታ ዳይመንሺን ዳታ ንኩብካ ተሰሊፉ ብዘመዝገቦ ብሉጽ ውጽኢት እንሆ ናብ'ታ ዓባይ ጋንታ ሰጊሩ ጀረጃ ምሉእ ፕሮፌሽናል ረጊጹ። ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ብዘሎ ብዝሒ ተቐዳደምትን ዋሕዲ ፕሮፌሽናል ጋንታታትን፡ ኣብ'ዘን ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ዝርከባ 18 ጋንታታት ክትጽንበር ኣዝዩ ከቢድን ዘእምን ብቕዓት እትውንን ክትከውን እዩ ዘሎካ። ኣማኑኤል ገብረእግዚኣብሄር እምበኣር ነዚ በዲሁ እዩ ኣብ ጎድኒ ደቂ ሃገሩን ውሩይ ቮላቺስታ ቅድድም ብሽክለታ ብሪጣንያዊ ማርክ ካቫንዲሽን ካልኦት ስሙያት ተቐዳደምትን ኮይኑ ንምቕድዳም ተበጊሱ ዘሎ።

ኣማኑኤል ገብረእግዚኣብሄር፡ ናብዚ ደረጃ ንክበጽሕ ዝሓለፎ መገዲ ነዊሕ፡ ዘካየዶ ጻዕሪ ብጸዓት እንክትመን ብቐሊሉ ዘይዕቀን፡ ከቢድ ዋጋ ዝሓተቶ ምጽማም ሰጊሩ ኣብ መወዳእታ ናብቲ ማንም ተቐዳዳማይ ዝብህጎ ፕሮፌሽናል ቕድድም ብሽክለታ ንክበጽሕ መኣሰን ብኸመይን ተበጊሱ ክገልጽ እንከሎ፡ "ኣብታ ኣብ ብሎኮ ጎዳይፍ እትርከብ ናይ ኣቦይ እንዳ ጎሚስታ ስራሕ ይውዕል ኔረ። ብዙሕ ኣብ ስራሕ ዝገብሮ

ኣበርክቶ ኣይነበረን። ብርክት ዝበሉ ተቐዳደምቲ ንልምምድ ብስራሕና ሓሊፎም ናብ መገዲ ደቀምሓረን መንደፈራን ክኸዱ እርኢ'ሞ ጽልዋ ክሓድረኒ ጀሚሩ። ኣብ ጎድኒ ናይ ኣቦይ ስራሕ እንዳ-መዐረይ ብሽክለታ ኔሩ፣ ናብኣ እንዳ መጹ ብሽክለታታቶም ከዐረዩን ብዛዕባ ቕድድም ብሽክለታ ከዕልሉን ክርኢ እንከለኹ ከይተረድኣኒ በቲ ዓውዲ ተጸልየ። ዝነበረትኒ ማውንቴን ብሽክለታ ሰናኒዐ ናብ ውድድር ማውንቴን ባይክ ተጸንቢረ። ኣይጸናሕኩን ናብ 3ይ ዲቪዝዮን ዳኮርሶ ሰጊረ ን3 ዓመታት ተቐዳዲመ። ኣብ 3ይ ዲቪዝዮን ኣድማዒ ተቐዳዳማይ ኣይነበርኩን። ቀዳመይቲ ዝተጸንበርክዋ ጋንታ ኤለትሮ ላይት ኮይና ብተስፋይ ዳንኤል ትሰልጥን ዝነበረት ኢያ። ካብ'ዛ ጋንታ ክኣ ናይ ኣሰቤኮ ጻውዒት ረኺበ።" ኢብል እቲ ወዲ 5 ዓመት እንከሎ ብስርዓት ወያነ ካብ ኣዲስ ኣበባ ተሶጊጉ ናብ ሃገሩ ዝመጸ ኣማኑኤል።

- **ንሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ዝበቕዐ ሓላው ልዳት ምኾንኩ?**

ንስፖርት ተባሂሉ ዝተፈጥረ ኣማኑኤል ገብረእግዚኣብሄር፣ ናብ ቅድድም ብሽክለታ ኣትዩ እንተ'ዘይነብር፣ መን እፈልጥ ሕጂ ኣብ ዓበይቲ ክለባት ኩዑሶ እግሪ ሃገርና ሓላው ልዳት ምኾነ ኔሩ። ብርግጽ ንዝለዓለ ደረጃ ምበቓዕኩ ድማ እዩ ዝብል ብምሉእ ርእሰ ምትእምማን። "ገዛውተይ ኣርባዕተ ኣስመራ እዩ። ኣብቲ እዋን ክልተ ጋንታታት ኩዑሶ እግሪ ኣርባዕተ ኣስመራ ኢየን ኔረን። ኣነ ናይታ ቀዳመይቲ ጋንታ ሓላው ልዳት ኢየ ኔረ። እዚ ክብለካ ቀሊል ሓላው ልዳት ኣይኮንኩን ኔረ። ብላዕለን ታሕትን ኩዑሶ ኣይትሓልፈንን ኢያ ኔራ...።" ሰሓቕ...! "ብሓላው ልዳት ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምበጻሕኩ ኢየ ዝብል። ናተይ ሓያል ጎድኒ ንሓደ ነገር ምስ ሓዝክዎ ኣብ መፈጸምታ ክሳብ ዘብጽሖ ኣይገድፎን ኢየ። እቲ ሽዑ ዝካየድ ዝነበረ ውድድራት 'እንዳ ቴሪ' ምስ ኣቋረጸ ጋንታ ውን ፋሕ'ፋሕ ኢላ ኣይቀጸለትን እንበር ብቑዕ ኢየ ኔረ። ብድሕሪ'ዚ ኢየ ክኣ ናብ ናይ ኣቦይ ስራሕ ክወፍር ጀሚረ ብብሽክለታ ተጸልየ ኣንፈተይ ዝቐየርኩ።" ኢብል እቲ ንሓላው ልዳት ዝበቕዐ ቁመት ዘውንን ኣማኑኤል።

- **ወዲ 9 ዓመት ብሽክለታ ምስ ተሰቕላ ኣይወረደላን፣ ናብ ደረጃ ፕሮፈሽናል ድማ ኣብጺሓቶ!**

መብዝሕትኡ ወላዲ ውላዱ ትምህርቲ ምስ ዝነፍዕ ከም ቀዳመይቲ ዝዕድጋ ሽልማት ብሽክለታ ኢያ። ኣማኑኤል ወዲ 9 ዓመት ምስ ኮነ እዩ በታ ዝተቐረበትሉ ብሽክለታ ተለማሚዱ ክዘውራ ጀሚሩ። ንትምህርቲ ኣይወፈረላን ምኽንያቱ ገዛኡን ቤት ትምህርቱን ጎረባብቲ ስለ ዝነበረ። ኮይኑ ግን ካብ ኣርባዕተ ኣስመራ ናብ ስራሕ ወላዲኡ ጎዳይፍ ይንቐሳቐሰላ ኔሩ። ማውንቴን ባይክ ሰጊሩ ኣብ 3ይ ዲቪዝዮን ን3 ዓመታት ዘዊሩ። ብክለብ ኣሰቤኮ ጠመተ ረኺቡ። ክለብ ኣሰቤኮን ኣሰልጣኒኣ ዝነበረ ሳምሶም ሰለሙንን ድማ ኣብ ዕቤት ኣማኑኤል ንቕድሚት ዘውንጭፍ ተራ ተጻወቱ። "ኣብ ኤለትሮላይት ገለ ተመክሮ ሒዘ ኢየ ናብ ኣሰቤኮ ተጸንቢረ። ኣብ ኣሰቤኮ ግን ምሉእ ብምሉእ ተቐይረ ውጽኢት ዘለዎ ተቐዳዳማይ ክኸውን በቒዐ። ኣብ 2ይ ዲቪዝዮን ን1 ዓመት ተወዳዲረ። ገና ናብ ቀዳማይ ዲቪዝዮን ከይሰገርኩ እንከለኹ ኢየ ብቕዓተይ ኣዕብየ ሓሊፈ። እዝከረኒ ኣብታ ቀዳመይቲ ውድድረይ ኣብ 1ይ ዲቪዝዮን ኣስመራ-ሕምብርቲ-መንደፈራ-ኣስመራ ዝተገብረት ውድድር ዙር ዞባ ማእከል፣ ምስ ስሙያት ተቐዳደምቲ ዓወት ናይ ዞባ ደቡብን መኸሰብ ደበሳይን ዓቐብ መንጉዳ ወጺአ ኣብ ደረጃ ኣትየ። በዚ ድማ ብተስፋ ኢየ ተበጊሰ።" ክብል ንፈላሚ ንጥፈታቱ ኣብ ደረጃ ዓበይቲ ተቐዳደምቲ ዝዘከረ ኣማኑኤል ሓደ ከቢድ ጸገም ግን ኣጋጢምዎ እዩ። እንታይ ንዝብል ሕቶ? "ኣነ ኣቃውማይን ዓቕመይን ዓቐብ ኣብ ምውጻእ እዩ። ኣብ ዞባ ማእከል ዝሰርዑ ውድድራት ግን ዝበዝሑ ኣብ ጎላጉል ብምንባሮም ቅጽበታዊ ውድድር ናተይ ተውህቦ ብዘይ ምኻኑ ዓወት ከመዝግብ እኽእል ኣይነበርኩን። በዚ ተበሳጭየ ተስፋ ዝቖርጸሉ ግዜ ኔሩ። ኣሰልጣኒ ሳምሶም ሰለሙን ግን ዓቕምኻ ኣብቶም ናይ ደገ ውድድራት ክተርኢ ትኽእል ኢኻ ጥራይ ብቕዓትካ ኣብ ቦትኡ ኣጽንሓዮ ዝብል ምኽሪ ለጊሱለይ። በዚ ድማ ኢየ ኣብ ኣልጀርያ ኣብ ዝኸድናሉ ውድድር፣ ኣብ ክልተ ዓመት ክልተ ብጫ ማልያ ክዕወት ዝኸኣልኩ። እቲ ውድድር ኣብ ዓቐብ እዩ ኔሩ፣ ንብቕዓት ናይ ምሕኳር ተጠቒመ ድማ ተዓዊተ።" ይብል።

- **ሻምፕዮን ኤርትራ 2014 ኢኻ!**

"ከምቲ ኣቐዲመ ዝገለጽክዎ ኣብ ዞባ ማእከል ኣብ ዝካየዱ ውድድራት ዳርጋ ዓወት ኣይነበረንን። ኣብ ሞኖፖልዮን ሲነማ ሮማን ዝካየድ ውድድር ጎልጎልን ውሑድ ኪሎ ሜተራትን ስለ ዝኾነ መብዝሕትኡ ብሾላታ እዩ ዝውዳእ። ኣብ ሾላታ ክኣ ተውህቦ የብለይን። እዛ ናይ 2014 ሻምፕዮን ኤርትራ ግን 161 ኪ.ሜ ዝሸፈነት ተጻዋርነት ትሓትት ኢያ ኔራ። ሃዲመ ተዘይኮይኑ ምስ ተኣኪባ ዝወዓለት ጉጅለ ኮይነ ክዕወት ከምዘይክእል ምስ ፈለጥኩ ምስ ኣድሓኖም ሃዲምና። ንኣድሓኖም ውን ክሳብ መወዳእታ ምሳይ ከጎዕዞ ኣይመረጽኩን ገዲፈዮ ከይደ ተዓዊተ። ፍልይትን ዓባይን ዓወት ኢያ ንዓይ።" ብምባል ነታ ካብ ፕሮፈሽናል ጋንታታት ብምምጻእ ነዛ ማልያ ክወስዱ ዝመጹ፣ ዳንኤል፣ ናትናኤልን መርሃውን ረቲዑ ዝተዓወተላ መድረኽ ዘኪሩ።

- **ኣርባዕተ መዳልያ ካብ ሻምፕዮን ኣፍሪቃ!**

ኤርትራ ካብ 2010 ዓመተ ምህረት ኣትሒዛ ንውድድር ሻምፕዮን ኣፍሪቃ ብዓብላሊ ውጽኢት ክትዕወተሉ ክኢላ ኢያ። ብጋንታን ብውልቅን ኣብ ውሽጢ'ዚ 7 ዓመት ረኺባቶ ዘላ ብዝሒ መዳልያታት ዓቕሚ ናይ ምቑጻር ይሃብካ ዘዩብል ኣይኮነን። ኣማኑኤል ገብረእግዚኣብሄር'ኳ ኣብ ዝተኻፈለን ክልተ ዓመት ኣርባዕተ ወርቂ መዳልያ ረኺቡ። "ኣብ 2016 ኣብ ሞሮኮ ኣብ ዝተኣንገደ ኢየ ንፈለማ ግዜ ተሳቲፈ። ኣብ ውድድር ጽርግያ ትሕቲ 23 ዓመት 2ይ ኮይነ ብሩር ሜዳልያ ተሰሊመ። ኣብ ውድድር ግዜ ናይ ጋንታ ብተመሳሳሊ ወርቂ ተሸሊመ። ኣብ 2017 ኣብ ግብጺ ኣብ ዝተኻየደ ውድድር፣ ብተመሳሳሊ

ኣብ ውድድር ግዜ ትሕቲ 23 ዓመት 1ይ ደረጃ ሒዘ ወርቂ መዳልያ ተሸሊመ ኣብ ውድድር ጋንታ ምስ ሜሮን ተሾሙ፣ ዓወት ሃብቶምን ሜሮን ኣብርሃምን ብምዃን 1ይ ደረጃ ሒዝና ወርቂ ሜዳልያ ተሸሊምና።" ዝበለ ኣማኑኤል ገብረእግዚኣብሄር ማልያ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ለቢሱ ሰፊሕ ተመክሮ ዝረኸበሉ ውድድር ምንባሩ ይኣምን።

## • ፕሮፈሽናል ተጻዋታይ ኩዑሶ እግሪ ምዃን ካብ ፕሮፈሽናል ተቐዳዳማይ ምዃን እቐልል!

ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ደረጃ ምሉእ ፕሮፈሽናል ዝወሃበን ጋንታታት 18 ጥራይ ኢየን። ሓንቲ ፕሮፈሽናል ጋንታ 25 ተቐዳደምቲ ክትሕዝ ግዴታ ኣለዋ። በዚ መሰረት ኣብ ደረጃ ምሉእ ፕሮፈሽናል ጋንታታት ክስለፉ ዝኽእሉ ተቐዳደምቲ ካብ 450 ክሳብ 500 ጥራይ ኢዮም። ብደረጃ ዓለም ካብዚኦም ክትከውን ክንዲ ዝሃለወ ዓቕሚ ይሃልኻ ዕድል ውን መሰረታዊ እዩ። ኣብ ጸወታ ኩዑሶ እግሪ ኣብ መላእ ዓለም ብፕሮፈሽናል መልክዕ ዝካየዱ ጋንታታት ቁጽረን ዘይተኣደነ እዩ። ኣማኑኤል ኑቲ ዘጋጥሞ ዝነበረ ናይ ቪዛ ሽግርን ካልእን ሰጊሩ ኣባል ዳይመንሺን ዳታ ብምዃን ኣብ ፕሮፈሽናል ዓለም ምእታው ናይ 8 ዓመት ጻዕሩ ፍረ ኣብ ምሃቡ እዩ። "ሕልመይ ጋህዲ ኮይኑ ኢዩ ዝብል። ካብ ማውንቴን ባይክ ክሳብ 2ይቲ ጋንታ ዳይመንሺን ዳታ ዘካየድክዎ ጻዕሪ ኣብ መወዳእትኡ ሰሚሩለይ። ኣብ ገለ ኣጋጣሚ ክሳብ ተስፋ ምቑራጽ በጺሕና ኔርና ኢና ምስ መትከል። ብዓቕምና ዘይኮነ ብጸገማት ናይ ቪዛን ካልእን። ሕጂ ግን ናብቲ ዝደለዮ ዝነበርኩ ደረጃ በጺሐ ኣለኹ። ኣብ ጎድኒ በዓል ማርክ ካቨንዲሽ ምጽዋት ሕልሚ እዩ። ንባዕሉ ኣብ ጎድኒ ደቂ ሃገረይ፣ መርሃዊ፣ ናትናኤልን መኽሰብን ምጽዋት ውን ንባዕሉ ዓቢ ዕድል እዩ። በታ ጋንታ ንዝተዋህበኒ ልምምዳት ብዝግባእ ይዓሞ ኣለኹ። ኣብ ቀዳማይ ዓመት ጎድኒ ጎድኒ'ቲ ዝወሃበኒ ሓላፍነት ዓቕሚ ከምዝለኒ ከርኢ ክጽዕር ኢየ።" ኢሉ እቲ ብናይ ውሩይ ኢጣልያዊ ተቐዳዳማይ ዝነበረ ፓንታኒ ሳጓ ዝጽዋዕ ትስፉው ተቐዳዳማይ።

## ብኸመይ ሳጓ ፓንታኒ ለጊብትካ?

"ምስ ክለብ ኤለትሮላይት ኣብ ዝጻወተሉ ዝነበርኩ እዋን እዩ። ሓደ ግዜ ምስ ደቂ ጋንታይ ሓርነት ዳዊትን ቲለ ንብሎን ልምምድ ወጺእና። ኣብ ነፋሲት ናተይ ብሽክለታ ትነፍስ። ሽዑ ንክልቲኦም ሕለፉ ኣዐርየ ከርክበኩም ኢለዮም። ብሽክለታይ ኣዐርየ ነዊሕ ከይከዱ ዳርጋ ሰይድቺ ከይበጽሑ ኣርኪበዮም። ሽዑ ንስኻ ፓንታኒ ኢኻ ኢሎምኒ። ብኣ ጌራ ምስ ለገበትኒ፣ እዚ ፓንታኒ ዝብልዎ ተቐዳዳማይ ከመይ ዝበለ እዩ ኢለ ድሕሪ ባይትኡ ምስ ረኣኹ ኣይዓብየኒ ኣይንእሰኒ ኢለ።" ብምባል ንሳጓኡ ኣብሪሁ። ኢጣልያዊ ተቐዳዳማይ ማርኮ ፓንታኒ ኣብ 1970 ዓ.ም ተወሊዱ ኣብ 90ታት ዓቐብ ብምሕካር ኣብ ቅድሚት ዝስራዕ ዝነበረ ተቐዳዳማይ እዩ። ኣብ ዓመተ 1998 ኣብ ሓደ ዓመት ንጂሮ ዲ.ኢጣልያን ዙር ፈረንሳን ብሓባር ክዕወተሉ ብምኽኣሉ ዓለም ኣዛሪቡ እዩ።

## ኤርትራዊ መንእሰይ ግለጾ?

"ኤርትራዊ መንእሰይ ኣብ ዝሓዞ ስራሕ ሓቦ ዘውንን እዩ። በታ ኣነ ዝፈልጣ ብሽክለታ ክገልጸልካ እንተ ኾይኑ፣ ሓቦ፣ ኒሕን ዲሲፕሊንን ሰኒቑ ናብ ዕላምኡ ዝጎዓዝ እዩ በቃ!"

## ሓሙሽተ መፋነዊ ሕቶታት!

ሕቶ፦ ኣብ ዙር ፈረንሳ ትሳተፈሉ ግዜ መዓስ እዩ ትብል?





መልሲ፦ "ሓጺር እዩ'ቲ ግዜ። ሎሚ ዓመት ሓጋዚ ዝተፈላለዩ ተቐዳደምቲ ኮይነ ኢየ ክዋሳእ። ኣብቲ ዝወሃበኒ ውሑድ ዕድላት ግን ዓቕመይ ብዝግባእ ኣርእየ ንከምዚ ዓይነት ዓበይቲ ውድድራት ብቑዕ ምኳነይ ከርኢ ኣሎኒ።"

ሕቶ፦ ተድንቖ ተቐዳዳማይ?

መልሲ፦ "ስጳኛዊ ኣልቤርቶ ኮንታዶር ወላ ውን ኣብዚ ዳሕረዋይ ዘይዕዉት ግዚኡ እምስጠኒ ኔሩ። ንተቐዳደምቲ ንምጽዓር ዝወስዶ ናይ ምምላቕ ስጉምቲ ይስሕበኒ እዩ።"

ሕቶ፦ ናይ መወዳእታ ዕላማኻ ኣብ ቅድድም ብሽክለታ እንታይ እዩ?

መልሲ፦ "ስፖርት ኣይውዳእን እዩ። ወላ ውን ነቲ ዝሓሰብካዮ ዕላማ ምስ በጻሕካዮ እንደገና ካልእ ዓወት ንምምዝጋብ ኢኻ ትብገስ። ስፖርት ከምዚይ ውዳእ እንዳ ሓሰብኩ ሱቕ ኢለ ንቕድሚት ክኸዓዝ ኢየ ዝደሊ።"

ሕቶ፦ ሓይሊ ዝህብ መድሃኒት መናብርቲ ቅድድም ብሽክለታ እንዳ ኾነ እመጽእ ኣሎ፡ ናይ ፍሩም ዜናታት እንሆ ሰዒቡ። ብመድሃኒት ክበልጸካ ሓደ ተቐዳዳማይ እንታይ እስመዓካ?

መልሲ፦ "ናይ ብሓቂ እዩ ዘሕርቐካ። ኣብ ገለ ውድድራት ተቐዳደምቲ ብካብ ንቡር ወጻኢ ብቕዓት ሓሊፎምኻ ክኸዱ ምስ እትርኢ የገርመካ እዩ። ክሳብ ተረኺቦም ተባሂሎም ዝግለጹ ግን ፈቲኻ ጸሊእካ እመን ኣይትእመን ክትቕበሎ ኢኻ ትግደድ። እዚ ዓይነት ተርእዮ'ኳ ሕጂ ኣብ ፕሮፌሽናል ዓለም ኢየ ክርእዮ ዝኽእል፡ ክሳብ ሕጂ ኣየጓነፈንን።"

ሕቶ፦ ኣብ መወዳእታ ክትብሎ ትደሊ?

"ብዙሕ መሰናኽላት ሰጊረ ኢየ ኣብዚ ደረጃ በጺሐ ዘለኹ። ነዞም ሕጂ ዝብገሱ ዘለው ተቐዳደምቲ ክብሎም ዝደሊ፡ ሰሪሕኩም ብቕዓትኩም ጥራይ ኣዕብዩ እንበር እቲ ዝለዓለ ደረጃ ዝበሃል ውን ክብጻሕ ከምዝኽእል ኣነ ኣብነት ይኹንኩም እብሎም።"

# 10 ዓበይቲ ፍጻሜታት ስፖርት ዓመተ 2017

ብመገዲ መርበብ ሓበሬታ ጎጉል (www.google.com) ኣቢሎም ኣብ ዓመተ 2017 ዝበዝሐ ተኸታታሊ ዝረኸቡ 10 ፍጻሜታት ስፖርት እዞም ዝሰዕቡ እዮም፥



*10ይ) መዛዘሚ ጸወታ ቻምፕዮንስሊግ ኤውሮጳ፦*

ስጳኛዊት ክለብ ርያል ማድሪድ ኣንጻር ኢጣልያዊት ክለብ ጁቬንቱስ ዘካየድኦ ናይ መዛዘሚ ጸወታ ኣብ ዝበዝሓ ሃገራት ዓለም ኢዩ ተራእዩ። ንምድላዋት'ዘን ክለባት፥ ቀጥታዊ ጸወታን ድሕሪ ጸወታ ዝተረኸበ ውጽኢትን ትንታነን ንምፍላጥ ብዝተገብረ ዳህሳስ 10ይ ዝበዝሑ ሰዓብቲ ዝረኸበ ፍጻሜ ስፖርት 2017 ይገብሮ።



*9ይ) መዛዘሚ ጸወታ ኲዕሶ ሰከዔት ኤምቢኤ፦*

ኣብ ሞንጎ ጋንታታት ዎርዮርስን ካቫልየርስን 7 መዛዘሚ ጸወታ ኢዩ ተኻይዱ። ብመሰረት ሕጊ'ዚ ውድድር ንመዛዘሚ ጸወታ ዝራኸባ ክልተ ጋንታታት 7 ናይ መዛዘሚ ጸወታ ኢየን ዘካይዳ። ካብዚ 7 ጸወታታት እታ 3ይቲ ግጥም ብዝበዝሐ ተዓዛብቲ ተዓቒና 9ይቲ ዝበዝሐ ተዓዛቢ ዝረኸበት ፍጻሜ ዓመተ 2017 ኮይና።

*8ይ) መዛዘሚ ዋንጫ ኮንፌደረሽን ካፕ፦*

ሓደ ዓመት ቅድሚ ዋንጫ ዓለም ዝካየድ ውድድር ኮንፌደሬሽን ካፕ፣ ኣብ ኣህጉራን ዕዉታት ንዝኾና ሃገራውያን ጋንታታት ምስ ኣኣንጋዲት ሓዊሱ ዝካየድ ውድድር ኢዩ። ኣብዚ ኣብ ሃገረ ሩሲያ ዝተኣንገደ ውድድር ሃገራዊት ጋንታ ጀርመን ኣብ መዛዘሚ ጸወታ ንቺለ ብሽቶ ላርስ ስቲንደር 1ብ 0 ረቲዓ ተዓዊቲት ኮይና። እዚ ናይ መዛዘሚ ጸወታ ድማ ብብዝሒ ሰዓብቱ ኣብ 8ይ ደረጃ ዝተሰርዐ ኢዩ።




### 7ይ) መዛዘሚ ባይታ ቴኒስ ዩኤሱኦፐን፦

ስጳኛዊ ራፋኤል ናዳል ካብ ነዊሕ ዝወሰደ ማህረምቲ ተመሊሱ ዝተዓወተሉ ውድድር ባይታ ቴኒስ ዩኤስ-ኦፐን ብብዝሒ ተዓዘብቲ ካብ ዝረኸቡ ውድድራት ስፖርት'ዚ ዓመት ኢዩ። ናዳል ብጠቕላላ መበል 16 ዋንጫ ግራንድስላም ክዕወት ከሎ፡ 3ይ ዓወት ዩኤስ-ኦፐን ድማ ኢዩ። እዚ ፍጻሜ ኣብ 7ይ ተርታ ይስራዕ ይብል መርበብ ሓበሬታ ጎጉል።



### 6) መዛዘሚ ውድድር ባይታ ቴኒስ ኣውስትራልያን ኦፐን፦

ዓመታዊ ኣብ ወርሒ ጥሪ ዝካየድ ውድድር ኣውስትራልያን ኦፐን ሓደ ካብቶም ልዑል ተራኣይነት ክረኽቡ ዝኽኣሉ ፍጻሜታት ስፖርት'ዚ ዓመት ክኸውን ዘኽኣሎ እቶም ኣብዚ ዓውዲ ልዑል ደገፍ ዘለዎም ካብ ደቂ ተባዕትዮ ስዊዘርላንዳዊ ሮጀር ፌደረር፣ ካብ ደቂ ኣንስትዮ ድማ ኣሜሪካዊት ሰረና ዊልያምስ ክዕወቱሉ ምኽኣሎም ኢዩ። ሮጀር ፌደረር መበል 18 ዋንጫ ግራንድስላም ኢዩ ክዓትር በቒዑ። 6ይ ዝበዝሑ ሰዓብቲ ዝረኸበ ፍጻሜ'ዚ ዓመት ክብል ድማ መርበብ ሓበሬታ ጎግል ጸዊዕዎ ኣሎ።




### 5ይ) መዛዘሚ ግጥም በይዝቦል፦

ብዎርልድ-ሲርየስ ተጸዊዑ ዝካየድ'ዚ ናይ መዛዘሚ ጸወታ ኣብ መንጎ ኣስትሮስን ዶጀርስን ኢዩ ተኻይዱ። ኣስትሮስ ድማ ብገፊሕ 5ብ1 ተዓዊቲት ኮይና። እዚ ኣብ ሕቡራት መንግስታት ኣሜሪካ ልዑል ተቐባልነት ዘለዎ ስፖርት በይዝቦል ብቁጽሪ ሰዓብቱ ንብርክት ዝበሉ ዓይነታት ስፖርት በሊጹ ኣብ 5ይ ደረጃ ክስራዕ ምኽኣሉ ዘየገርም ኣይኮነን።




### 4ይ) ቅድድም ብሽክለታ ዙር ፈረንሳ፦

ልዕሊ 3500 ኪ.ሜ፡ ብሃገረ ጀርመን ጀሚሩ ኣብ ፈረንሳ ዝተኻየደ ናይዚ ዓመት ፍጻሜ ብዓወት ብሪጣንያዊ ክሪስቶፈር ፍሩም ካብ ክለብ ስካይ ኢዩ ተዛዚሙ። ፍሩም ካብ 21 መድረኻት ሓንቲ ውን ከይተዓወተ ብቕልጣፈ ግዜ ግን ኑቲ 2ይ ኮይኑ ዝሰዓቦ ኮሎምብያዊ ሩግበርት ኡራን ብ54 ካልኢት በሊጹ ን4ይ ግዜኡ ዕዉት ዙር ፈረንሳ ኮይኑ። ብሓፈሻ ን21 መድረኻት ንምዕዛብ ዝወፈረ ህዝቢ እዚ ፍጻሜ 4ይ ደረጃ ክሕዝ ገይርዎ ኣሎ።



### 3ይ) መኸተ ጉስጢ፦




ኣብ ሞንጎ ኣሜሪካዊ ፍሎይድ ማይወዘርን ኣየርላንዳዊ ሜግሪጎርን ዝተኻየደ ጸወታ መኸተ ጉስጢ፣ ኣብ ፈለማ ብዙሕ ግምት ዘይተዋህቦ ኢዩ ኔሩ። እቲ ምንታይ'ሲ፣ ማይወዘር ን49 ጸወታታት ከይተሳዕረ ዝተጓዕዘ፡ ሜግሪጎር ድማ ኣብ ማእከላይ ሚዛን መኸተ ጉስጢ ውሑድ ተመኩሮ ዝነበሮ ዘይዳረጉ ብምንባሮም። ኮይኑ ግን ዝተዋህቦ ሽፈነ ማዕከናት ዜና፣ ዝፈሰሶ መጠን ገንዘብ ስኮሜሳን ካልእን ነዚ ጸወታ ስለ ዘዕበዮ፣ ብዝሒ ሰዓቢቲ ክረክብ ኣኽኢልዎ። ኣሜሪካዊ ማይወዘር ድማ ኣብ ታሪኽ መኸተ ጉስጢ ከይተሳዕረ መበል 50 ዓወት'ዚ ውድድር ብምምዝጋብ ደጊሙ ካብ ጸወታ መኸተ ጉስጢ ተፋነወ። ዕዉት ማይወዘር ኣስታት 200 ሚልዮን ዶላር፣ ዝተሳዕረ ሜግሪጎር ድማ 80 ሚልዮን ዶላር ገንዘብ ዝገላጡሉ 3ይ ዝዓበየ ፍጻሜ ስፖርት ዓመተ 2017 እንተ ተሰምዩ ከመይ ኣቢሉ'ሞ ኣገራሚ ክኸውን?

### 2ይ) መዛዘሚ ሱፐር-ቦውል (Super Bowl)፦




ብልሙድ ብኣሜሪካን ፉትቦል እንጽውዖ'ዚ ውድድር ናይ መዛዘሚ ጸወታ'ዚ ዓመት፣ ጋንታ ኒው-ኢንግላንድ ፓትርዮትስ ካብ ድሕሪት ተበጊሳ ኣብ ልዕሊ ፋልኮንስ ኣገራሚ ዓወት ዘመዝገበትሉ ኢዩ ኔሩ። ኣብ ዕረፍቲ'ዚ ጸወታ ውርይቲ ድምጻዊት ሌዲ.ጋጋ ዘቕረበቶ መሳጢ ምርኢት ተሓዊስዎ ብብዝሒ ሰዓብቱ ኣብ 2ይ ደረጃ ክስራዕ ገይርዎ ኢዩ። ብዘይካ'ዚ እዛ ተዓዊቲት ጋንታ ከም ሌስተር ሲቲ ኣብ 2016 ፈላሚ ሻምፕዮን ፕሪምየርሊግ ዝኾነቶ ንመጀመርታ ግዜኣ ትዕወት ብምንባራ ኣቃልቦ ሚልዮናት ሰዓብቲ ክትስሕብ በቒዓ ኢያ።

### 1ይ) መዛዘሚ ባይታ ቴኒስ ዊምበልደን፦



ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ዝካየድ ሓደ ካብ ዝዓበዩ ውድድራት ባይታ ቴኒስ ዝኾነ ዊምበልደን ካብቶም ሃብታማት ሱብ ጸጋ ብቐንዱ ዝከታተልዎ ስፖርት ተባሂሉ ኢዩ ዝግለጽ። ስዊዘርላንዳዊ ሮጀር ፌደረር ክብረወሰን እዚ ውድድር ብምስባር ን8ይ ግዜኡ ተዓዊቲ ዊምበልደን ብምዃን ሚልዮናት ሰዓብቲ ክረክብ ጌርዎ ኢዩ። ሮጀር ፌደረር ኣብ ታሪኽ ባይታ ቴኒስ ዊምበልደን ሓንቲ እብረ (set) ከይተሳዕረ ነዛ ዋንጫ ብምውሳድ ኑቲ ኣብ 1976 ብቦርን ቦርግ ተታሒዙ ዝነበረ ክብረወሰን ምምዕርራዩ ውን ካልእ ሰሓቢት'ዚ ውድድር ኢዩ። በዚ ድማ ውድድር ዊምበልደን ኣብ ዓመተ 2017 ብመገዲ መርበብ ሓበሬታ ኀግል እቲ ዝበዝሑ ሰዓብቲ ዝረኸበ ውድድር ተሰይሙ ኣሎ።

## ዘልኩ ደኣ!

# ጥውጥዋያት ሓዳር



መእተዊ

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ነዚ ጽሑፍ እዚ "ጽውጽዋያት ሓዳር" ዝብል ኣርእስቲ ክህቦ ኢለ ነይረ። ግና ኸኣ ሓሲበ ሓሲበ ነታ "ጽውጽዋይ" ትብል ቃል ናብ "ጥውጥዋይ" ትብል ቀይረ ኣርእስቲ ክገብራ መሪጸ። እነሆ ብጥውጥዋያት ሓዳር ንቀዛዘ፥

ጥውጥዋይ 'ናምበር ዋን'

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ኣብ ገለ ዘንቡበክዋ ጥቕሲ ኣላ። ሓዳር እቶም ዝኣተውዋ 'ኸመይ ንወጽእ' ዝብሉሉ፥ እቶም ዘይኣተውዋ 'በየን ኢና ንኣቱ' ኢሎም ዝብህግዋ መሰልሰል ናይ ቱርኪ ፊልም እዩ። ገሊኦም ከኣ "ሓዳር ቤት ማእሰርቲ እዩ፥" ኢሎም ብማዕዶ ዝፈርሕዋ ኣለዉ። ኣነ ቤት ማሕቡስ ፈቲነ እየ። ሓዳር ከኣ ኣለኹዎ። ኣበይ! ናበይ! ሓዳርን ቤት ማሕቡስን ሓደ ኣይኮነን። ሓዳር ይበልጽ። ኣብ ቤት ማሕቡስ ኣማኢት ፖሊስ እዮም ዝሕልዉኻ። ኣብ ሓዳር ግን ሓንቲ ርግምቲ ፖሊስ ኢያ ትሕልወካ። ካልእ ጽቡቕ ነገሩ ምስ'ታ ፖሊስ ናይ ምድቃስን ምቅዛዛይን ዕድል ከማን ኣለካ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ሰብኣይን ሰበይትን ብባህሪን ብተፈጥሮን ዝተፈላለዩ እዮም። ሰብኣይ እቲ ሶፍትዌር ናቱ ናይ ሃዳናይ እዩ። እቲ ሃርድዌር ናቱ'ውን ንሃዳናይ ተባሂሉ ዝተሰርሐ እዩ። ኣብቲ ናይ ኣለንን ባርባራን መጽሓፍ 'ሰብኣይ ታርጌት ኦሬንተድ' እዩ ይብሉዎ። ናብ ሓንቲ ዒላማ እዩ ዝጥምት ንምባል እዩ።

ኣብነት፥

ሰብኣይ ንግሆ ተንሲኡ ንስርሑ ክወፈር እንከሎ፣ እታ ታርጌቱ ንሳ ስለዝኾኑት ኣቓልቦኡ ናብኣ እዩ። ብዓልቲቤቱ ንእግረመገዱ ክማልኦ ንዘኸገረቶ ነገር ይርስዖ። ምሸት ወይ ፋዱስ ካብ ስራሕ ክምለስ እንከሎ'ውን ንእግረ-መገድኻ ተማላእ ዝተባህሎ ኣስቤዛ ረሲዑ ይመጽእ።

ደቀ'ንስትዮ ግን ብሓደ ግዜ ኣብ ዝተፈላለየ ክሓሰባን ክትግብራን ይኽእላ። እቲ ሶፍትዌር ናተን ቁልዓ ምዕባይን ማሕበራዊ ጥምረት ምሕላውን ፍረታትን ሰራውርን ምእራይን እዩ። እቲ ፍረታትን ሰራውርን እንተ ረኺበ የምጽኣ፣ እንተ ሰኣና ኸኣ ብዙሕ ዘሻቕል ኣይኮነን። እቲ ሰብኣይ ጥራይ ኢዱ እንተ መጺኡ እዩ ዘሻቕል።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ሓንቲ ጓልኣንስተይቲ ብኣጻብዕታ ቦርድ ናይ ኮምፕዩተር እናጠዋወቐት ማለት እናጸሓፈት፣ ተለፎን ተቐቢላ እናተዘራረበት፣ ኑቶም ኣብ ጥቓኣ ኰይኖም ዘዕልሉ ዘለዉ ክልተ ሰባት ዕላሎም ትሰምዕ፣ ኣብ ተለቪዥን ዘሎ ዜና ኸኣ ትሰምዖ። ሰበይቲ ስልጥንቲ ኮምፕዩተር፣ ጋላክሲ ኖት 29 ዓይነት ኢያ። ሰብኣይ ግን ከምተን ናይ ቀደም ተለፎን ናይ ገዛ ዓይነት እዩ። 'ኦንሊ ዋን ፋንክሽን'።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ኣብ ገዛ ንሰብኣይ ተለፎን ክትድውለሉ እንከላ፣ እቲ ጠለቡ ክበዝሕ!

"ጭርርርርርርርርር..."

ሰብኣይ፥

ተለቪዥን ኣትሕታ ... ኡሰ....
ሱቕ በሉ ... ንሰኺ ኸኣ ቀርማሕማሕ ኣይትበሊ።

ኩሉ ነገር ጸጥ ምስ በለ ሽዑ ሞባይል ይቕበል። እቲ ምኽንያት ፈሊጥኩም ኣለኹም። እታ "ዋየር" ናቱ ሓንቲ ኢያ። ሰዚ ምስ ደቂ ዕቁባ ከዕልላ ውዒለን መውዳእታ ክፈላለያ እንከለዋ፣ ከምዛ ብሓንሳብ ዘይወዓላ ሽዑ እቲ ዕላለን ይዕምር። እቲ 'ዳውን ሎድን ኣፕሎድን' ፋብት እናኾነ ይኸይድ። ክኸዳ ኣብ ኣፍደገ እቲ ማዕጾ ካንሸሎ ምስ በጽሓ፣ ሓሙሽተአን ይዛረባ ነበራ። ኣነን ወደይን ኣብ ጥቓ እቲ ጸሊም ባስካ ኴንና ንሰምዐን ነይርና። ገሪሙና። እቲ ዘገርም ኩለን እናተዛርባ፣ ካልእ ኣርባዕተ ቻነል ከኣ ክሰምዓ ምኽኣለን እዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... እግዚኣብሄር ክሰርሓና እንከሎ ... ኣናሎግ እዩ ገይሩና፣ ንዕኣን ከኣ ዲጂታላዊ ገይሩወን። ገለ-ገለ ፈሚኒስት ደቂኣንስትዮ 'ንኣዳም ከም መለማመዲ'ዩ ሰሪሑዎ፣ ካብኡ ንሄዋን ዝበለጸት ኮምፕዩተራይዝድ ታንታላይዝድ ገይሩ ፈጢሩዋ' ይብላ። ኑቶም ምህሮ ዘይብልኩም 'ታንታላይዝ' ማለት መህረፊት፣ መወናወኒት ምኳኑ ፍለጡዎ። 'ተማሃሩ ... ኢልናኩም ... እቲ ቀደም!! ኣይሰማዕኩምናን፣ ሰምዒ ደኣ ትንጥብኩም እምበር! (ኢያም ጆኪን)

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ... ክልተ ኣዋልድ ደቀይን ሰዚን ሓንቲ ሰረ ጂንስ ክገዝኣ ከይደን። ሰዓት 9 ናይ ንግሆ ብማኪና ሹቕ ኣብጺሐየን። ንኣስታት ሽዱሽተ ሰዓት

ኮሊለን፡ ኣብ ዕስራን ሽዱሽተን ዱኳናት በጺሐን። እቲ ንዓይ ዘገረመኒ እቲ ኮለል እቲ 26 ዱኳን ኣይኮነን። ኣብ መወዳእታ ከይገዘኣ'የን ተመሊሰን።

ሱብኣይ ግን … 'እቲ ብዓል ዋን ፋንክሽን' ዝዣም ቈልዑ ኩዳንን ጫማን ግዝኣሎም እንተ ተባሂሉ፡ ኣብታ ፈለማ ዝረኸብ ድኳን ኮሉ ነገር ገዚኡ ይምለስ።

ሽዑ ዋጋ ተረኣኻ ዘይዋጋኡ ... ዓይነት ተረኣኻ ብላሽ ኮይኑ ይጸንሕ'ሞ፡ ብግዲኣን እተን ደቀ'ንስትዮ ይግረማ። ንሕና እቲ ዋጋን ዓይነትን እናረኣያ ኮለል ዝብልኦ ከም ዕሽነት ንወስዶ። ንሳተን ድማ ኑቲ ኣብ ቀዳማይ ድኳን ገዚእና ንምለሶ ከም ዕሽነት ይወስድኦ። ስለዚ ሓዳር ማለት ክልተ ዓያሹ ንሳ ዕሽነቱ እናገረማ ንሱ ዕሽነታ እናገረሞ ብሓባር ዝነብርሉ 'ሲትወይሽን ኮሜዲ' እዩ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ዋላ ክንዓቢ እንከለና እንተዘይዘኪርናዮ እቲ ወዲ ከም ዕሽው ዝበለ ፍጥረት እናተራእየ እዩ ዝዓቢ። ብሰለስተ ዓመት ትዓብያ ሓፍትኻ፡ "ኣቤት ክትልብዎ፡ ኣቤት ክትጸራ፡ ዘረባኣ ኸኣ 'ኣርቲኩለት' እያ። ኩዳና ኣይተርስሖን እያ፡ ተጠንቂቓ እያ ኮፍ ትብል፡ ወዘተ" ይብሃለላ። ንወዲ እንተኾይኑ ግና "ዓንጃል እንዳኣሉ . . . ስሑው ኢሉ እዩ . . . ሕጂ ኩዳን ቀይሩ ድኩት ኣሰትይዎ መጺኡ" ይብሃለልካ። ቅሩብ ዕብይ ምስ በልካ ኸኣ ኣዋልድ ኣሓትካ ወይ ኣዴኻ ወትሩ ግዜ ይቋየቛኻ።

"ኪድ እግርኻ ተሓጸብ ... ልኽይ ልኽይ ኣይተብሎ ... ኣጽርየ። እቲ ዝቐየርካዮ ኩዳን ኣብቲ እንዳ ረሳሕ ግበሮ። ጸጕርኻ መሸጦ ... ገዛ ተወልዊሉ እዩ ከይትኣቱ … " ይብላኻ።

ዘልኩ ደኣ . . . ዘልኩሲ እተን ፌሚኒስት "ወዲ ተባዕታይ ክሳዕ ክንድ ሰብ ዝኸውን ንሓንቲ ሰበይቲ ኣትክኽ ኣቢሉ (ኣዲኡ)፡ ዳሕራይ ከኣ ካልእ ሰበይቲ ኣምጺኡ (ሰበይቱ) መዋእላ የትክኻ።" ይብላና።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ንሕና ኸኣ



ይገርመና ... "ክሳብ ዓቢኻ ሓዳር ትገብር ሓንቲ ሰበይቲ ጭቅጭቕ ተብለካ። ኣብቲ ጭቅጭቕ ክትገላገል ካልእ ሰበይቲ ተምጽእ። ተርኣኻ ንሳ ኸኣ ዝገደደት! መዋእልካ ትጭቕጭቐካ።" ኢና ንብል።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ንኹልን ሱብ ሓዳር ኣንስቲ ኣኪብካ ምስጢር ክንዕቅቦ ኢና ኢልካ ብዞዕባ ሱብኡተን እንተዝሕተታ፡ ዋላ ሰይቲ ባንኪሙን፡ ዋላ ሰይቲ ጀነራል፡ ዋላ ሰይቲ ቢል ገይት ኣብ ሓንቲ ነጥቢ ይሰማምዓ። ዕሽው ኢሉ'ዩ . . . ስሑው ኢሉ/ዩ . . . ግርህ ኢሉ'ዩ . . . ምበላና። ዋላ ኣዴኻ፡ ዋላ ሓብትኻ፡ ዋላ ኣሞኻ፡ ዋላ ዓባይካ ስሕው ዝበልካ ፍጥረት ኢኻ ትመስለን። ንኹሎም ሱብኡት ኣኪብካ እንተሓተትካዮም ከኣ ኩሎም ኣብ ሓንቲ ሓሳብ ምተሰማምዑ፡ ደቀንስትዮ ስግንጢር እየን፡ ጥቕመንን ጉድኣተንን ዘይመዝና ስሑዋት እየን ምበሉ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ . . . እዞም ክልተ በበይኖም ፍጥረታት ተረዳዲኦና እንተቐጺልና እቲ ሓዳር ሰላማዊ ሓዳር ይኸውን። ኣብ ሓዳር እታ ሰበይቲ ኑቲ ሱብኣይ ከም ናይ ሰበይቲ ክሓስብ ትቃለሶ። እቲ ሱብኣያ ኸኣ ከም ናይ ሰበይቲ ክሓስብ እንተጀሚሩ፡ እቲ ሓዳር ከም ናይ ኣውሮጳውያን ሓዳር እዩ ዝኸውን ማለት እቲ ሓዳር ብኽልተ ኣንስቲ ዝቘመ ይኸውን፤ ሰላማዊ ሓዳር እዩ ግና። እታ ሰበይቲ ጸኒሓ ጸኒሓ ከም ናይ ሱብኣይ ክትሓስብ ትጀምር እሞ እቲ ጉዳይ

ይገማጠል፡ እቲ ሱብኣይ ከም ሰበይቲ ዓይነት፡ ንሳ ከም ሱብኣይ ዓይነት ትኸውን። ኣነ ኣብ ኣውሮጳ ኣብ ሓደ ኤርፖርት እታ ኣደ መጽሓፍ እናንበበት እቲ ኣቦ ኑቲ ቈልዓ ፓምፐር ክቕየረሉ ርእየ ኣለኹ። እቲ ሱብኣይሲ ካብ ክቱር ከም ናይ ሰበይቲ ምሕሳብ ምንቅስቓሱ ከይተረፈ ናይ ዶና እዩ ዝመስል። እቲ ቈልዓ ክጠቡ ምስ ደለየ እቲ ሱብኣይ ካምቻ ናይ'ታ መጽሓፍ ተንብብ ዘላ ሰበይቲ ከፊቱ ካብ ኣፍልባ ጡብ ኣውጺኡ ከም ጡጦ ሒዙ ኑቲ ቈልዓ ከጥብዎ ተዓዘብኩ። ኑቲ ጡብ ካብኣ በንጢሶም ንዕኡ እንተዘላግብሉ ምሓሸ ኢለ ሓሲበ። እዚ ጥውጥዋያት ሓዳር ከመይ ከም ዝሓይሽ ዋላ ክፈልጦ ኣይከኣልኩን።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ እቲ ሓዳር ነታ ሰበይቲ ከም ሱብኣይ ከም ትሓስብ እንተገይርዋ ድማ ኣብ ትሕቲ ሓንቲ ቦሎፎን ክልተ ሱብኡት ትኸውን። እንተኾኢልካዮ እዚ'ውን ጽቡቕ ሓዳር እዩ ዝኸውን። ሓዳር ተጋደልቲ ዓይነት ማለት እዩ። ኣነ ሓዳር ክጅምር ከለኹ፡ ክልተ ወተሃደር፡ ክልተ ጠበንጃን ዘለዎ ገዛ እዩ ነይሩ። እነሆ ድማ ድሕሪ 20 ዓመት ኣርባዕቲኣን ደቀይ ሳዋ በጺሐን ምስ መጻ፡ ኣብቲ ሓዳር ኣርባዕተ ጠበንጃ ተወሲኽዎ። ሽዱሽተ ወተሃደርን ሽዱሽተ ጠበንጃን ስለዘለናን ብሰላም ተኸባቢርና ንነብር። ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ብዙሓት ሱብኡት ብወሰን ይወልዱ እዮም። ኣነ ግና ኣይሓሰቦ'ኳ። ምኽንያቱ ከም ኢራን ኑክሌር ዝዓጠቐት ሰበይቲ ስለዘላትኒ እየ። ክፉታሕ እየ እንተበልኩ'ውን ኣብቲ ገዛ ውግእ ሓድሕድ ክለዓል ስለዝከኣል፡ ጉዳያት ብዘተ ፈቲሕካ ሓዳርካ ምቕጻል እዩ። ሓዳር ብኾትም ናይ ቃል ኪዳን ጥራይ ስለዘይጸንዕ እቲ መርዓዊ ፈለማ ክምርዖ ከሎ ንመርዓቱ ካትም ጥራሕ ዘይኮነ ሽጉጥ ኪዳን ገዚኡ እንተሃባ ከመይ ይመስለኩም። ግድን ክትግበር ማለተይ ኣይኮነን። ከም ርእይቶ እየ ኣቕሪበዮ።

ግርማይ ሳንድያጎ
ካብ ኮብ ዘይጥውጥዋይ ሓዳር